# መንእሰይ


መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ጥሪ 2017
ቁ. 53




ምስግጋር ፍልጠት፣ ሞያን ዲሲፕሊንን ብኸመይ?

ንተክኖሎጂ ብተክኖሎጂ

ፈተና ንኽትጻሎ ዝሕግዙ ነጥብታት

ስሕበት ደቀንስትዮን ደቂ ተባዕትዮን

ምዉት ልቓሕ . . .

ታሪኽ ስርቅን ሰረቕትን ...ዘልኩ ደኣ!

# ትሕዝቶ







ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ጥሪ 2017 ቁ.53

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ዲዛይን ገበር
ከማል ዲና

ስእሊ
ኩል ኣውድዮቪዥዋል


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፥


መጽሔት “መንእሰይ”
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

*ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት፡ ምስናይ ክገጥመና ዝጸንሐ ከቢድ ተጸብኦታትን ግድላትን፡ ንሒደት ጸጋታት ሃገርና፡ ብሓያል ድሌትን ተወፋይነትን ኣራቢሕና ንሱር በተኸ ቁጠባዊ ዕብየት መሰረት ዝኸውን ጥጡሕ ባይታ ኣብ ምንጻፍ ዘሰላሰልናዮ ስራሕ ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ዉሽጣዊ ግንባር ጥራሕ ዘይኮነ፡ እንተላይ ኣብ ናይ ወጻኢ ግንባር ንዝለዓለ ስራሕ ዘተባብዕ ኣሳልጦታት ክምዝገብ ጸኒሑ ኣሎ። ነዚ ተጋድሎ'ዚ ኣብ ምስልሳል መሪሕ ተራ ክንጻወት ዝጸናሕናን ዘሎናን ድማ፡ ብቐንዱ መንእሰያት ኢና።*

*ኣብ'ዛ ዝሓሸ ውሽጣውን ግዳማውን ስረት ኣንጺፍና ንእትዋ ዘሎና ዓመተ 2017 እውን እምበኣር፡ ንመንእሰያት፡ ኣብ ጎደና መኸተን ልምዓትን ብቐልጡፍ ገስጊስና፡ ናብቲ ኣብ ቀረባ ርሕቀት እንማዕድዎ ዘለና ብሩህ መጻኢ ንምብጻሕ፡ ጻዕርናን ናህሪናን እነዛይደላ ዓመተ ስራሕን ጉያን እያ።*

*ኣብዚ ትሰፋው መድረኽ ክንበጽሕ፡ ጻዕርን ተወፋይነትን ዝመለለይኡ ክብርታት ኤርትራዊ መንእሰይ ዓቂብና፡ ንቕሓት፡ ውዳበን ኣፍራይነትን ዘዐምር፡ ኣብ መንእሰያት ፍልጠት፡ ሞያን ዲስፕሊንን ዝኹስኩስ፡ ኣስታፊን ኣተባባዒን ናይ ስራሕ ባይታ ምፍጣር ከድልየና እዩ። ነዚ ባይታ እዚ እውን እንተኾነ ባዕልና መንእሰያት ተበገሶ ብምውሳድ ኢና ክንፈጥሮ እንኽእል። መጽሔት መንእሰይ ኣብ'ዚ ናይ ሓድሽ ዓመት ሕታማ፡ ንፍልጠት፡ ሞያን ዲስፕሊንን ዝምልከት ዛዕባ፡ ቀንዲ ኣተኩሮኣ ገይራቶ ኣላ።*

*ኣብዚ ብቐጻሊ ዝሕመስን ዝናወጽን ዘሎ ከባቢ፡ ነቲ ከም ውጽኢት ዘሑብን ሃገራዊ ክብርታትና ከነረጋግጾ ክኢልና ዘሎና ሰላምን ርግኣትን ህዝባዊ ስኒትን ምዕቃብናን እናተርናዕናዮ ንኸይድ ምህላውናን ንርዝነቱ ዘዕዝዝ ቀዳማይ ቦታ ዝሕዝ'ዩ። ርግኣትን ውህደትን ምስ ዕላማ ገበትቲ ሓይልታት ዘሳኒ ብዘይምኳኑ ግና፡ ኣዒንቲ ቀናኣት ክስሕብ ባህርያዊ እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ንዘሎና ጸጋታት ሃገራዊ ስኒትን ሓድነትን ምፍላጥን ምድናቕን ጥራይ ዘይኮነ ብቐጻሊ ክንኩስኩሶን ከነጽንዖን ዝግበኣና ጸጋ ምዃኑ ብሕልፊ መንእሰያት ከነስተብህለሉ ኣገዳሲ እዩ። ንፖለቲካዊን ጸጥታዊን ምዕባለታት ዓለም ምስ ኩነታትና ብምዝማድ መጽሔት መንእሰይ ብመልክዕ ትንታነ ኣቕሪባቶ ኣላ።*

*ሃማመተኤ፡ ንሓይልን ጸዓትን መንእሰያት ወዲቡ ኣብ ረብሓ መንእሰያትን ሃገርን ከውዕል ዝቐመ ኣካል ህዝባዊ ግንባር'ዩ። ፍልጠት፡ ሞያን ክእለትን መንእሰያት ብምውህሃድ ድማ መንእሰያት ካብ ውሽጥና ንባዕልና፡ ብቕዓትናን ኣፍራይነትናን ዝይዳ ንኽሕይል፡ ዝተፈላለዩ ሜላታትን ኣገባባትን ውዳብ ተጠቒሙ ኣብ ሓደ ጽላል ማሕበር ንምጥርናፍና ይጽዕር። ገለ ካብቲ ብዙሕ ኣሳልጦታት ኣብቲ ልሙድ ዓምዲ ተኣንጊዱ ኣሎ።*

*መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝተረፈ ገጻታ'ውን ንግዱሳት ኣንበብቲ ብሕልፊ ድማ ንመንእሰያት ዘገድሱ ትምህርታዊ፡ ሓበሬታውን ኣዘናጋዕን ትሕዝቶታት ዘእንግዱ ልሙዳት ዓምድታት ኣኣብ ቦታኦም ቀሪቦም ኣለዉ። ሓይሊ ትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ዝትርንዕን ዝሰውድን ብርእይቶ፡ ተሳትፎን ኣበርክቶን ኣንበብታ ስለዝኾነ፡ ብርዕኹም ክትስሕሉላ ናይ ወትሩ ምሕጽንታኣ እዩ።*

*ርሑስ ሓድሽ ዓመት*

# ደሃይኩም

## ግርም ትሕዝቶታት

ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ብኹሉ መዳያ ደስ ዝብል ትሕዝቶታት ነይርዋ። ካብ ሰሚናር ናይ ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ (ኣብ ሳዋ) ሒዝካ ክሳዕ ናይ ሳንዱት ዘልኩ ደኣ ኣዝዩ ኣገዳሲ "ማተርያል" ነይርዋ።

በዚ ኣጋጣሚ ንመጽሔት መንእሰይ ከዞኻኽራ ዝደሊ፡ ንህሉዊ ኩነታት ሃገር ዝምልከት ናይ ገዛእ ርእሳ ጽሑፋትን ትንታነን ተቐርብ እኳ እንተኾነት፡ ከምቲ ናይ ቀደማ፡ ኣብ ገለ ጉዳያት ምስ ዝምልከቶም ሚኒስተራት ወይ ሓለፍቲ ወይ ኣዘዝቲ ቃለመጠይቕ ኣካይዳ ክተቕርበልና ጽቡቕ ነይሩ።

ኢብራሂም ሙሳ ካብ ዓሰብ

## ኣብነታዊ ኢንጂነር

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይ ነፍሒ) ፈርዩ ኣብ ተመሳሳሊ ኢንስቱትዩት ሓላፊ ናይ ሓንቲ ዓውደ-ትምህርቲ ክኸውን ምስ ዝበቕዐ መንእሰይ ኢንጂነር ካብራል ሞገስ ዝተኻየደ ዕላል ኣዝዩ መሳጥን ኣገዳስን ነይሩ።

ኢንጂነር ኣብ ትምህርቱ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ኣብ ምምራጽ መጻምድቱ ዝገበሮ ሕርያ'ውን ዕዉትን ሕጉስን ምዃኑ እዩ ገሊጹ። ጀሚርዎ ዘሎ ናይ ማስተርስ ትምህርቱ'ውን ዕዉት ክኾነሉ ሰናይ ትምኒተይ እናገለጽኩ፡ ከም ኢንጂነር ካብራል ክበዝሑልናን ክሰስኑልናን እትስፎ።

መጽሔት መንእሰይ ድማ ንኸምዚኦም ዝኣመሰሉ ሃብሮም መንእሰያት ኣለልያ ንንባብ ተቕርበልና ስለዘላ ዘሎኒ ኣድናቖት እገልጸላ። በዚ ኣጋጣሚ ዳርጋ ኣብ ኩለን ኮለጃትና ተመሳሳሊ ተሞኩሮ ዘለዎም ሃብሮም መንእሰያት ከም ዘለዉ፡ መጽሔት መንእሰይ ትስሕቶ'ያ ዝብል ግምት የብለይን። ስለዚ ብኸምዚ ሒዛቶ ዘላ ክትቅጽሎ ለበዋይ ኣመሓላልፈላ።

ፍሊሞን ገብረእንድርያስ ካብ ተሰነይ

## ኣስተምህሮኣዊ ጽሑፋት

መጽሔት መንእሰይ ብእተቕርቦ ዘላ ትሕዝቶ ዕጉብ እየ። ኣብ ስነጥበብ ሃገርና ብዙሕ ስራሕ የድልየና ምዃኑ ፍሉጥ ስለዝኾነ፡ ስነጥበብ ከኣ ብመንእሰያት ኣቢሉ ስለዝሕይል፡ መጽሔት መንእሰይ፡ ስነጥበብ ሃገርና ዘሐይል ኣስተምህሮኣዊ ጽሑፋት ኣዳልያ ክተቕርበልና ንሓትት።

ለይላ መሓመድ ካብ ከረን

## "ክቋረጸ ዘይብለን" ዝብለን

መጽሔት መንእሰይ ንመንእሰያት ዘገድስ ጽሑፋት ሒዛ ትወጽእ ምህላዋን ብዙሓት ሰዓብቲ ከም ዘለውዋን እፈልጥ'የ። ይኹን'ምበር ኣብ ዓምዲታት ትውፊትን ስፖርትን ብኩራት ይስትብሃለላ እዩ። ዓምዲ ትውፊት፡ እዚ ናይ ሕጂ ወለዶ ክወርሶን ከውርሶን ንዝግብኦ ቅያ ጅግንነት ዝትረኽሉ ዓምዲ ስለዝኾነ ኣድላይነቱ ናይ ግድን እዩ። ሽሕኳ መጽሔት መንእሰይ ትወጸሉ ግዜ ንውሕ ዝብል ብምዃኑ እዋናውነት ክጎድሎ ዝኽእል እንተኾነ፡ ስፖርትን መንእሰይን ነጻጺልካ ትርእዮም ስለዘይኮነ፡ ዕዙዝ ኣገዳስነት'ዩ ዘለዎ። ስለዚ ዋላ ብመልክዕ ትንታነ ወይ ምስ ሃብሮም ስፖርተኛታት ቃለመጠይቕ ብምኽያድ ይኹን ብዘይ ብኩራት ክትሰርሓሉ ዘለዋ እያ።

ዓምዲ "ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ" ድማ ብውልቀሰባት ዝቐርብ ግን ከኣ ናይ ብዙሓት መንእሰያት ሕቶ ዝእንገደላ ስለዝኾነት ብዙሓት ዓማዊል'ዮም ዘለውዋ። ንሳ'ውን ብቐጻሊ ብተገዳስነትን ክትወጽእ ዘለዋ'ያ።

ብስራት ተወልደ ካብ ኣስመራ






## ወግዒ ብሓሳባት

ወግዒ ብሓሳባት ፍልስፍናዊ ጽሑፋት ዝቐርበላ ዝፈትዋ ዓምዲ መጽሔት መንእሰይ እያ። እንሓንሳእ ፍኹስ ዝበለ ማሕበራዊ ጽሑፋት ይእንገደላ ስለዘሎ፡ ናብ'ቲ ክትጅምር ከላ ዝነበረቶ ክትምለስ እላቦ።

ኑረዲን መሓመድ (ማይ ኣባሻውል)

## መዓስ ኮን ኣገልግሎት ምሃብ ይጅምር ይኸውን?

ሓደ ካብ ዓማዊል ጂምናዝዩም ሃማመተኤ (ደንደን) እየ ነይረ። ክዕረ ተባሂሉ ኣገልግሎት ምሃብ ካብ ዘቋርጽ ነዊሕ ገይሩ። ትጽቢት ነዊሑና ስለዘሎ፡ ኣብ ምንታይ ደረጃ ከም ዝበጽሐ መጽሔት መንእሰይ ክተጣይቐልና ንሓትት።

ኣደም ሓጎስ ካብ ኣስመራ

<u>ካብ ኣሰናዳኢ.</u>

ኣብ ምትዕርራይ ገለ ተክኒካዊ ጸገማት የጋጥም ስለዝነበረ ልዕሊ ትጽቢት ዝተገብረሉ ተደናጉዩጸኒሑ። ኣብዚ እዋን'ዚ ኩሉ መስርሕ ምትዕርራይ ተዛዚሙ ኣብ ኣጋ ምጅማር ስራሕ ገጹ ከም ዝርከብ ንገልጽ።

ብመሰረት ሓበሬታ ዝምልከቶ ኣካል፡ መን ይፈልጥ እዛ መጽሔት ተሓቲማ ኣብ ኢድ ኣንበብቲ ክሳዕ ትበጽሕ'ውን ኣገልግሎት ክህብ ይጅምር ይኸውን'ዩ።

## ጉዳያት

# ምስግጋር ፍልጠት፣ ሞያን ዲሲፕሊንን ብኸመይ?

“ወለድኻ ከም መሬት፡ መምህርካን ሓላፊኻን ድማ ከም ጸሓይን ወርሒን እዮም” ዝብል ምስላ ናይ ጃፓናውያን ኣሎ። እዚ ምስላ'ዚ ወለዲ ልክዕ ከምዛ መሬት ንውሉዳት ህይወት ዝህቡን ዝድልዮም እናቐረቡ ዝዕብዩን፡ መማህራንን ናይ ስራሕ ሓላፍቲን ድማ፡ ድሕሪ ወለዲ፡ ሰብ ብቑዓትን ኣፍራዪን ክኾውን ዘኽእሎ ብርሃን ዝኸስትሉ ምኳኖም'ዩ ዘረድእ። ብርግጽ ድማ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ብመምህራን ንተማሃሮ ዝወሃብ ፍልጠት፡ ኣብ ስራሕ ዓለም እውን፡ ብሓለፍቲን ጉዳይም ሰራሕተኛታትን ናብ ተካእቲ መንእሰያት ዝሰጋገር ሞያን ዲሲፕሊንን፡ ኣብ ውልቀ ምዕባለ ናይ ሰብ ኮነ ኣብ ዕብየት ሕብረተሰብ ዘለዎ ግደ፡ ምስ ሓይሊ ብርሃን ዝመሳሰል እዩ። ፍልጠት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ጸላም ዘቐንጥጥ ቀንዴል ክኾውን እንከሎ፡ ብኣንጻሩ ስእኑት ናይዚ ጺጋ'ዚ ኣብ ጸልማት ዜንብር እዩ።

ከምዝፍለጥ ኣብ ህይወትና ብዙተፈላለዩ ኣብያተ ትምህርቲ ኢና እንሓልፍ። ቀዳመይቲ ቤት ትምህርቲ ገዛ ወይ ስድራቤት እያ። ስዒቡ ዝመጽእ ማሕበራዊ ህይወት ዝሰርዕ ቤት ትምህርቲ፡ እንዓብየሉ ከባቢ ወይ ኮም እዩ። እዚ ክልተ ኣብያት ትምህርቲ'ዚ፡ ባህልን ስነ-ኣእምሮኣዊ መንነትን የትሕዙና። ድሕሪ ስድራቤትን ዝዓበናሉ ኮምን ዝመጽእ ቤት ትምህርቲ ከኣ፡ እቲ ካብ ትካላት ቅድመ-ትምህርቲ ጀሚሩ ክሳብ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ዝዝርጋሕ ስሩዕ ኣካዳሚያዊ፡ ሞያውን ቴክኒካዊን ፍልጠት እንቐስመሉ ኣብያተ ትምህርቲ እዩ። ኣብ ትካላት ትምህርቲ ዝቐሰም ፍልጠት፡ መንእሰያት፡ ብዛዕባ ኑብስና፡ ከባቢናን ኣድማስን ስፍልጠታዊ ሓበሬታ ረኺብና፡ ህይወትና ብዝበለጸ መገዲ ክንመርሕ ዘኽእለና ሞያ ኣለሊና፡ መኣዝን መጻኢ ህይወትና ክንሕንጽ ዝሕግዘና ብምኳኑ ኣዝዩ ወሳኒ እዩ።

ይኹን'ምበር ትምህርቲ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ዜብቅዕ ኣይኮነን። እኳ ድኣ፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ዝቐሰም ፍልጠትን ሞያን፡ ናብ ግብራዊ ወጽኢትን ኣፍራይነትን ዘሰጋግር መጠገሲ ክልሰ-ሓሳብ ጥራይ እዩ። እቲ ድሕሪኡ ዝመጽእ ዝዓበየ ቤት ትምህርቲ ዓውደ ስራሕ እዩ። ኣተኩሮ ናይ ጽሑፍ'ዚ ከኣ ናብኡ እዩ።

***

ኣብ ምርግጋጽ ምዕባለ እቲ ወሳኒ ተራ ዝጻወት ሰብ ብምዃኑ፡ ናይ ምዕባለ ስትራተጂና ብቐዳምነት ኣብ ሰብ ከምዝምርኮሰ፡ ሃገራዊ ቻርተርና ብንጹር ኣስፊርዎ ይርከብ። ሃገራዊ ዕላማታትና ንምውቃዕ እንተኣማመኻሉ ጺጋ፡ ዝያዳ ኹሉ ዓቕሚ ሰብና ምዃኑ እውን ተደጋጊሙ ዝገለጽ እዩ። እዚ ጺጋ'ዚ ናይ ብሉጺ ኣድማዒን ኣፍራዪን ክኾውን ግዱ፡ ፍልጠትን ሞያን ዘውንን፡ ዘመናዊ ቴክኖሎጂ ዝመልኽ፡ ጽኑዕ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ባህልን ዘለዎ ክኾውን የድሊ።

ካብዚ ኣመለኻኽታ'ዚ ብምብጋስ፡ መንግስቲ፡ ኩልና ዜጋታት ሃገር ብሕልፊ ድማ መንእሰያት ብዙተፈላላየ ደረጃታት ዘበናዊ ጥቡብን ሞያን ሰሊቕና ኣፍራዪ ዓቕምና ነደንፍዓሉ ባይታ ንምፍጣር፡ ኣካዳሚያዊን ሞያዊን ትምህርቲ ዝህባ ኣብያተ ትምህርቲ፡ ኩለኛትን ማእከላት ስልጠናን፡ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ሃገር ብምድኳን ንዜጋታት ሰፊሕ ዕድላት ትምህርቲ ከፊቱልና ይርከብ። ከም ውጽኢቱ ዓመት መጺ ኣሽሓት መንእሰያት፡ ብዙተፈላለየ ዓውደ ፍልጠትን ሞያን እናሰልጠንና ኣብ ስራሕ ዓለም ንዋፈር ኣሎና። መንእሰያት፡ መጠገሲ ዝኾውን ክልሰ-ሓሳባዊ ትምህርቲ ቀሲምና ካብ ቤት ትምህርቲ ናብ ስራሕ ዓለም ንሰገር እምበር፡ ከም ብቑዓት ሞያውያን ክንውድ ኣይንኽእልን። ምኽንያቱ ሞያ ብክልሰ-ሓሳብ ጥራይ እተጥርዮ ኣይኮነን። ብቐንዱ ብስራሕ እዩ ዝምለኽ። ሞያዊ ብቕዓት ኣብ ቤት ትምህርቲ ዘይኮነ፡ ብቐንዱ ብዕዱብራዊ ስራሕ እዩ ዝጥረ።

ብዛዕባ ህንጻት ሃገር ክዝረብ እንከለና፡ ብቐንዱ ብዛዕባ ህንጻት ሞያን ፍልጠትን ዝመልኽ፡ ልዑል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ዘለዎ ሰብ ኢና እንዛረብ። ምኽንያቱ፡ ፍልጠት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ዘይዓጠቐ፡ ጽኑዕ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ዘይብሉ፡ ትሑት ዝበቐዓቱን ኣፍራይነቱን ሰብ ሐዚኑ ሃገር ምህናጽን ምልማዕን ዝከኣል ኣይኮነን። ኩሉም ትካላት መንግስቲን ሕብረተሰብን እምበኣር፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ፡ ንሓደስቲ

ኣባላቶም፡ ተወሳኺ ግብራዊ ትምህርቲን ስልጠናን ዝቐስሙሉ ቀጻሊ መደባት ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ብምትግባር፡ ማዕረ ማዕረኡ ንልዑል ኣፍራይነት ዝድርኽ ጽኑዕ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ናይ ምኹስኳስ ግቡእን ሓላፍነትን ኣለዎም።

ኣብዚ መዳይ'ዚ ተራ ናይ ቀረባ ሓለፍቲ ቀሊል ኣይኮነን። ድሕሪ ወለዲን መምህራንን ብቐጻሊ ሰብ ናይ ምህናጽ ሓላፍነት ዝስከሙ፡ እቶም ኣብ ኩሉ ትካላትን ኩሉ ጽፍሒታትን ዝርከቡ ናይ ስራሕ ሓለፍቲ እዮም። ክንዲ ዝኾኑ ኣብ ዝኾነ ትካል ዝርከብ ሓላፊ፡ ንቶም ጸባሕ ቦታኡ ንትትክእ መንእሰያት ኣባላቱ፡ እቲ ትካል ዘጥረዮ ተሞኩሮን ናይ ስራሕ ባህሊን ኣገባባትን ከውርስና ከም ዝዓበየ ዕማሙ ወሲዱ ብዕቱብ ክሰርሓሉ የድሊ። ነዚ ንምትግባር፡ ሓላፊ፡ ልክዕ ከም ወላዲ፡ ኣተባባዒ፡ መሃሪ፡ መዓዲ፡ ዕቱብ፡ ብውጥን ዝሰርሕ፡ ተቖጻጻሪ፡ ጉድለት ኣብ ዝርአየሉ ድማ ኣራማዲ፡ ገሳጺን ቀጻዒን ክኸውን የድሊ። ከምዚ ዓይነት ባህርያት ዘለዎ ብቑዕ ሓላፊ ጥራይ ድማ እዩ፡ ኣብ ትሕቲኡ ንዘለዉ መንእሰያት፡ ሓያል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ከምዘጥርዩ፡ ብቑዓትን ኣፍረይቲን ሞያውያን ከምዝኾኑን ገይሩ ክሃንጸና ዝኽእል።

ጉዳይም ስራሕተኛታት እውን ብተመሳሳሊ ማዕረ ሓለፍቲ፡ ኣብ ጎኖም ንዝተመደቡ መንእሰያት ናይ ምምሃርን ምኹስኳስን ዜማልኣዊ ሓላፍነት ኣለዎም። ፍልጠቶምን ሞያኦምን ህያው ኮይኑ ዝነብርን ዝምዕብልን ናብ መንእሰያት ክሰጋገር እንከሎ ምዃኑ ብዕምቈት ብምግንዛብ፡ ዘለዎም ፍልጠትን ሞያን ከይበቐቑ ናብ ንኣሽቱ ኣሕዋቶም ኣብ ምስግጋር ትጉሃት ክኾኑ የድሊ። ሓበራዊ ዕላማን ርእይን ኣብ ዘለዎ ሕብረተሰብ፡ ሞያን ፍልጠትን ዋንነት ናይ ውልቀሰብ ዘይኮነ ናይ መላእ ሕብረተሰብ እዩ። ስለዚ ድማ እናተዋራረሰ ክኸይድ ዘለዎ እዩ።

ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት፡ እዚ ሓድሽ ወለዶ ኣብ ስራሕ ተገዳስነትን ዲሲፕሊንን ከምዘይብሉ፡ ኑብሱ ከማዕብልን ሞያ ክጥርን ብዙሕ ባህጊ ከምዘይብሉ ጌርካ ይዝረብ እዩ። እዚ ኣበሃህላ'ዚ፡ ግን መሸፈኒ ድኻም ናይ ትካላት ኪይኮውን ብወድዓውነት ምግምጋሙ ኣገዳሲ እዩ። ከመይሲ ስሩዕ ናይ ስልጠና መደባት ዘውጽኡ፡ ጽኑዕ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ዘለዎ፡ መጠን ኣፍራይነት ብጥብቂ ዝከታተልን ዝቈጻጸርን ትካል፡ ሞያ ንምኹስኳስን ምስግጋርን ከጸግሞ ዝኽእል ኣይኮነን። ኣብ ከምዚ ዓይነት ትካል ዝተመደቡ መንእሰያት ከኣ፡ ባህርያት ትካልና ክንወርስ ግድን እዩ። ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ብቕዓትን ዘይብሎም፡ መወደኺደኺ መንእሰያት ንበዝሓሉ ትካል ኣብ ዝርአየሉ እምበኣር፡ እቲ ጸገም ናትና ናይ መንእሰያት ጥራሕ ዘይኮነ ናይቲ ትካልን ስርዓት ኣኪይዳኡን ምዃኑ ክፍለጥ ዝግበኦ እዩ። ኣብ ቦታ ስራሕ፡ ሞያን ፍልጠትን ኣብ ምስግጋር፡ ዲሲፕሊንን ኣፍራይነትን ኣብ ምክትታል፡ ዝርአ ዝሕታለ ወይ ድኻም፡ ኣብ መውዳእታ ንዕድል መጻኢ ወለዶ ዝትንክፍ ብምዃኑ ድማ፡ ከም ዘዋባቡ ጸገም ተጠሚቱ ቅልጡፍ መኣረምታ ዘድልዮ እዩ።

ከምዝፍለጥ ዝዓበየ ዕላማ ወዲሰብን ዝነብረሉ ሕብረተሰብን፡ ነገራውን መንፈሳዊን ጠለባት ብዝበለጸን ብብዝሒን ከምኡ'ውን ቀጻልነትን ውሕስነትን ብዘለዎ መገዲ ምርግጋጽ እዩ። እቶም ንዓውትን ግስጋሰን ናይዚ ዕማም'ዚ ዝውስኑ ኣገዳስቲ ረቛሒታት ድማ ፍልጠት፡ ሞያ፡ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ኣፍራይነትን እዮም። ምስጢር ናይቲ ኣብ ዓለምና ካብ ህዝቢ ናብ ህዝቢ፡ ካብ ሃገር ናብ ሃገር እንዕዘቦ ዘለና ምሕር ዝበላለጽ ሓይሊን ምዕባለን፡ ተፈጥሮኣዊ ትዕድልቲ



ዘይኮኑ ብቐንዱ ናይዞም ዝተጠቕሱ ረቛሒታት ፍልልይ እዩ። ፍልጡት፡ ሞያን ሓያል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ልዕሊ ባህርያዊ ሃብቲ ዝሰርዑ፥ ኣቶም ወሰንቲ ናይ ዕብየት ረቛሒታት እዮም። እቲ ጸቡቕ ነገር ከኣ፡ ነዞም ረቛሒታት እዚኣቶም ምውናን ወይ ምኽሳቦም ከቢድ ዘይምኳኑ እዩ። ብዝተፈላለየ ምኽንያት ድሒሩ ዝጸንሐ ውልቀ ሰብ ወይ ሕብረተሰብ፡ ነዞም ረቛሒታት እዚኣቶም ባህሉ ገይሩ ኣብ መርከብ ስልጣኔ ቀልጢፉ ክጽንበር ዓቕሚን ዕድልን ኣለዎ። ሰባት ዓለም ካብ እትፍጠር ጀሚሮም፡ ንኣሽሓት ዘመናት ተመራሚሮም ዘበጽሕዎ ፍልጡት ኮነ ዘጥረይዎ ሞያን ክእለትን ኣብ ሓጺር ግዜ ክትበጽሖ ዝከኣል እዩ። ኩሉ ሰብ እዚ ዓቕሚ'ዚ ኣለዎ። ነዚ ክውን ዝገብር ግዳ፡ ብቐንዱ ዕማም ምምሃርን ምውርራስ ሞያን ናይ ስራሕ ባህሊን እዩ።

ፍልጡት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ወሰንቲ ረቛሒታት ናይ ዕብየት'ዮም ክንብል እንከለና፡ ብኻልእ ኣዘራርባ ወሳንነት ሰብኣዊ ጸጋ ኢና እንገልጽ ዘለና። ብሕልፊ ድማ፡ ኣቶም ኣብ ምዕባይን ምንባዝን ዝርከቡ፡ ሕብረተሰብ ብዘይልዮ ባህልን ባህርያትን ክሃንጽዎ ዝኽእል ቁልዑን ኮተቴን ኣቶም ቀንዲ ርእሰማል ናይ ሓደ ሕብረተሰብ እዮም። ሕብረተሰብ ጉዕዞ ስልጣኔ ብኣድማዕነት ክኸዶ እምበኣር፡ ንመንእሰያቱ ብትምህርቲ እናመልመለ ብዕዉባራዊ ስራሕ፡ ሞያን ክእለትን እናዕጠቐና ክኸይድ የድልዮ። ሞያን ፍልጡትን ንበይኑ ግን ኣኻሊ ኣይኮነን። ብርቱዕ ናይ ስራሕ ድሌት፡ ሓያል ናይ ጻዕረኛነት መንፈስ፡ ተሪር ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን፡ ተጻዋርነት፡ ትዕግስቲ፡ መሳዝነት ዝኣመሰሉ ክብርታትን እውን ኣዝዮም ተደላይቲ እዮም። ነዞም ክብርታት'ዚኣቶም ምኽሳቦም እምበኣር፡ ዝዓበየን ወሳኒን ዕማም ናይ ሓደ ሕብረተሰብ ኮይኑ፡ ናይ ኣብያተ ትምህርቲ፡ ትካላት መንግስትን ሕብረተሰብን ሓባራዊ ሓላፍነት እዩ። መምህርን ሓላፊን ከም ጸሓይን ወርሒን ዝተመሰልሉ ምኽንያት ከኣ፡ ብቐንዱ እዚ እጃም'ዚ ስለዘበርክቱ እዮም። ብሉጽ መምህር፡ ብቤት ትምህርቲ ኣብ ዝሓለፉ ቆልዑን መንእሰያትን ጽልዋ ኣለዎ። ንዓዕ ሓላፊ ድማ ብተመሳሳሊ፡ ኣብ መንእሰያት ሰራሕተኛታቱ ሓድጊ ኣለዎ።

ናይ ስራሕ ዓለም መንእሰያት ዝኸሰኩሉ ቤት ትምህርቲ፡ እኳ ድኣ እቲ ዝበለጸ ቤት ትምህርቲ ምዃኑ ዘረጋግጹ ብዙሕ ጭብጢታት ክዝርዝር ይከኣል እዩ። ዝኾነ ቀለማዊ ትምህርቲ ከይወሰዱ፡ ዝተፈላለየ ሞያን ክእለትን ዝመልከ ሰባት ብዙሓት እዮም። እንሓንሳብ እዞም ሰባት'ዚኣቶም ካብቶም ቀለማዊ ትምህርቲ ዝጸገቡ ሰባት ንላዕሊ ዕዉታት ክኾኑ ይርኣዩ። ነዞም ሰባት እዚኣቶም ዝመሃረ ቤት ትምህርቲ እንታይ'ዩ? እንተድኣ ኢልና - ስራሕ እዩ። ንታሪኽና ምልሰ ኢልና ምስ እንውከስ፡ ኤርትራውያን፡ ኣብ ግዜ መግዛእቲ ጣልያን፡ ካብ 4ይ ክፍሊ ንላዕሊ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ክፅሃሩ ይፍቀድ ኣይነበረን። ይኹን እምበር ኣቦሓጎታትናን ኣቦታትናን፡ ኣብ ስራሕ ዓለም ተዋፊሮም ብብልሓቶምን ህርኩትነቶምን ዝመለኽዎ ሞያን ክእለትን ቀሊል ኣይነበረን። ከም ተለኣኣኺቲን ተሓጋገዚትን ኮይኖም ኣብ ዝተፈላለየ ዓውድታት እናነጠፉ፡ ኣብቲ ዝኣተውዎ ሞያ፡ ማዕረ'ቶም ኣስራሕቶም ዝበቁ ጸዓዱ፡ ኣረ እንሓንሳብ ልዕሊኦም ክኾኑ ምርኣይ ልሙድ እዩ ነይሩ። ካብዚ ተበጊሶም፡ ጣልያን ንህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ ቴክኒካዊ ክእለት ልዑል ተውህቦ ከምዘለዎ ህዝቢ ገይሮም ይገልጽዎ ነይሮም። እቲ ምኽንያት፡ ኤርትራውያን ብተፈጥሮ ፍሉይ ኣእምሮ ስለዝተዓደሉ ኣይኮነን። እቲ ምስጢር እቲ ንስራሕን ጻዕረኛነትን ዝድርኽ፡ ብጡበስኻ ናይ ምሕዳር ሓቦን ኒሕን ዝመለለይኦ፡ ኣብ ሕብረተሰብና ካብ ነዊሕ ሰራቱ ዝጸንሐ ባህሊ ስራሕን ጻዕረኛነትን እዩ። ህርኩትን ፈታው ስራሕን ድማ፡ ዝኾነ ሞያ ክምሃርን ክመልኽን ዘጸግሞ ኣይኮነን። ቃልሲ ንናጽነት ኣብ ምዕዋት ዓቢ ግደ ካብ ዝተጻወቱ ረቛሒታት እውን ጻዕረኛነት፡ ተወፋይነት፡ መሳዝነት፡ ልዑል ዲሲፕሊን ኣብ ቅድሚት ዝሰርዑ እዮም። እዚ ጽኑዕ ባህሊ ህርኩትናን ሓያል ዲሲፕሊንን እምበኣር ተዓቂቡን ዝያዳ ማዕቢሉን ናብ ሓድሽ ወለዶ እናተሰጋገረ ክኸይድ የድሊ።

### ባዕላዊ ተበግሶ መንእሰያት

ከምዝፍለጥ ዕድመ ንእስነት እቲ ኣዝዩ ዝበለጸ ግዜ እዩ። ንእስነት ናይ ውዑይ ሓይሊ፡ ናይ ብርቱዕ ጻዕትን ብልሒን ግዜ እዩ። ንእስነት፡ ብቐለሉ ዘይደክም ኣካላዊ ብቕዓት፡ መሃዚን ተመራማሪን ኣእምሮ እንውንነሉ ክፋል ናይ ህይወት እዩ። መንእሰያት፡ ብዙሕ ጸቡቕ ነገራት ክንሰርሕ ዘኽእለና ዓቕሚ፡ ጥዕና፡ ብልሕን ወኒን ኣለና። መንእሰይ ብባህርይና ፈተውቲ ለውጢን ምምሕያሽን ኢና። ውዑይ ዕድመ ንእስነት፡ ምጉያይ እምበር ተዓዚድካ ምውዓል ዝጸወር ኣይኮነን። ባህርይ መንእሰይ ቀንፈዘውን ክርዝዘን ክጽመም ዝኽእል ኣይኮነን። ጸዋቕ ናይ መንእሰያት ብቐንዱ እቲ "ንመሓየሽ! ንለውጥ! ንገዮ! ንቐልጥፍ!" ዝብል ባህርያትና እዩ። መንእሰያት ስልጣኔ ዝብህግ ሓያል ስምዒት ኣለና። እዚ ጺጋ'ዚ ድማ እዩ ዝያዳ ኻልእ ክፋል ሕብረተሰብ ኣፍራይትን ኣድማዕትን ዝገብረና።

ተፈጥሮኣዊ ባህርይን ባህግን መንእሰያት ከምዚ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ይኹን እምበር፡ ኣብዚ ዘለናዮ ግዜ፡ ኣብ ግምት ክኣቱ ዝግባእ ሓቂታት እውን ኣለዋ። ናይዚ ግዜ'ዚ መንእሰያት ካብ ተፈጥሮኣዊ ባህርያትና ርሒቕና፡ ኣብ ኣዝዩ ጸቢብ ዓንኬል ውልቃውነት ተሓጺርና ንኽንተርፍ ዝደርኹ፡ ንፋስ ግሎባውነት ጸይርዎም ዝመጹ ገፊጥ መፈጥ ኣተሓሳስባታት ኣለዉ። ኩቡሪ ብመጠን ገዚኡ ንዋታዊ ረብሓን ጥራይ ከምዝዕቀን ንምእማን ዝህቅን ዝምቡዕ ኣረኣእያ፡ ንምዕባለና ካብ ዝዕንቅጽ ዘሎ ዓቢይቲ ብድሆታት ናይ'ዚ ዘለናዮ ዘመን ሓደ እዩ። በዚ ድማ መንእሰያት፡ ኑቲ ሓጎስን ርወየትን ዝፈጥር ክቡር ሞያታት ገዲፍና፡ ኣብ ሕልማዊ ዓለም ከምንኑብር ክገብረና ይርኣ ኣሎ።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ድንጋር ሃዋህው፡ ነፍሲ ወከፍ መንእሰይ፡ ንኡስና ክነቕርቦ ዘሎና ሕቶታት ኣሎ። ሓደ ካብኡ፥ "መንእሰይ እንታይ ማለት እዩ?" ዝብል ሕቶ እዩ። መፍለዩ ናይ መንእሰይ ዕድመ ጥራይ ኣይኮነን። መንእሰይ ዝበሃል ኣብ ለውጢን ምዕባለን ዝኣምን፡ ኑቡሱ ከማዕብል ለይቲን መዓልቲ ህርድግ ዝብል፡ ኣርሒቑ ብምሕሳብ ንሓባራዊ ረብሓን ዕብየትን ዝጽዕር፡ ክንዮ ግዚያዊ ጥቕሚ ብምጥማት፡ ንሕልናዊ ዕግበት፡ ንኽብረት ዝውፈ ሰብ እዩ። ግሎባውነት ጸይርዎ ዝመጸ ባህላዊ ወራር እምበኣር፡ ነዚ ክብርታት'ዚ ቦንቂሱ

ብምጥፋእ፡ ኣብ መንእሰያት ድኽነት ናይ ኣተሓሳስባን ዕርበተ ሕልናን ከስርጽልና እዩ ዝፍትን ዘሎ።

ክንዲ ዝኾነ ንሕና መንእሰያት፡ ነዚ ሰንከፍ ኣተሓሳስባ ወገድ ኢልና፡ እቲ ቀንዲ ምስጢር ሕጉስን ዕውትን ህይወት፡ ብቐንዱ ፍልጠት፡ ሞያ፡ ስራሕን ዲሲፕሊንን ምዃኑ፡ ብዕምቈት ክንግንዘቦ ይግባእ። ብኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ዕዉታት ዘይኮንና መንእሰያት ንኹን ዘይዕዉታት፡ ኣብ መወዳእታ እቲ ፍልጠት ሞያን ዲሲፕሊንን ዝጥረየሉ ዝዓበየን ቀንዲን ቤት ትምህርቲ ናይ ስራሕ ዓለም ምዃኑ ክንፈልጥ የድሊ። ካብ ትምህርቲ ሰጊርና ናብ ስራሕ ዓለም እንዋፈር መንእሰያት፡ ነዚ ሓቂ'ዚ እንተተገንዚብና ንዘተዋፈርናሉ ስራሕ ከም ቤት ትምህርቲ እናጠመትና ካብኡ'ውን ቅድሚኡ ኣብ ስራሕ ዝጸንሑ መሳርሕትና ብዙሕ ግብራዊ ተሞክሮ ብምቕሳም፡ ኣብ ኣዝዩ ሓጺር ግዜ ዝተፈላለየ ሞያታት ክንመልኽ ልዑል ተኽእሎ ኣለና። ንስራሕ ብዓይኒ ትምህርቲ ንጥምቶ መንእሰያት፡ ኣብ ዝኣተናዮ ኣብያተ ስራሕ፡ ገንዘብ ከይከፈልና ክንመሃሮ ንኽእል በብዓይነቱ ሞያታት፡ ብልምምዳት ክንመልኮም ንኽእል ዝተፈላለዩ መሳርሒታትን ሓደስቲ ቴክኖሎጂን ከምዝለዉ ብምስትብሃል፡ ናብ ረብሓና ከነውዕሎም ርሒብ ዕድል ኣለና። እቲ ምስጢር፡ ንስራሕ ብዓይኒ ትምህርቲ ጠሚትካ ሞያ ንምጥራይ ብገለ ምዃን ጥራይ እዩ።

ከምዝፍለጥ፡ ርእሰ ምርኩሳ ሃገራዊ መትከልና እዩ። እዚ መትከል'ዚ ብደረጃ ሃገር ጥራይ ዘይኮነ ብውልቂ ደረጃ እውን እንተኾነ ብፍላይ መንእሰያት ከም መምርሒን መትከልን ናይ ህይወት ክንወስዶ ጸቢቕ እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ጉዕዞ ዓቕምኻን ክእለትካን ምምርኳስ ዓቢ ጸጋ እዩ። ነዚ ጸጋ'ዚ ንምውናን ዘድሊ ረቛሒ ድማ ካልእ ዘይኮነ ሓያል ናይ ዓያይነት መንፈስን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ጥራይ እዩ። መንእሰያት ኣብ ስራሕ ዓለም ኣብ እንዋፈረሉ እዋን፡ ንቦታ ስራሕ ከም ቤት ትምህርቲ ጠሚትና ክንረብሓሉ ባዕላዊ ተበግሶ ክንወስድ የድሊ። ጉዳይም ሰራሕተኛታትን ሓለፍቲን ሕጉሳት ኮይኖም ሞያኦምን ፍልጠቶምን ከማዛፍሉና ዝገብሮም ብቐንዱ ተበግሶና እዩ።

እቲ ሓቂ እዚ እናኾነ፡ ገለ ገለ ኣብ ስራሕ ዝተመደብና መንእሰያት ኣብ ከባቢና ዘለው ጸጋታት ኣይረኣናዮን'ዩ ዘሎ። ኣብ ክንዲ ኣብ ከባቢና ንዘለው መሳርሒታትን ዝተፈላለየ ሞያታትን ንምምላኽ ኑብስና ኣብ ልምምድን ስራሕን ጸሚድናያ ንውዕል፡ ግዝር ዝተባህልናዮ ጥራይ ንገብር፡ ስራሕ እንተዘይተዋሂቡና ድማ "ስራሕ ዘየለ" እናበልና፡ እናሻዕ ናብ ካፈተርያ እናተመላለስና ክሳብ ዒፍ ዝበለና ሻሂን ማኪያቶን ክንሰማሰዕን ክንንባሀፍን ንውዕል ውሑዳት ኣይኮንናን። እዚ ባህርያት'ዚ ጸረ-ዕብየትን ምዕባለን ስለዝኾነ ተኣሪሙ ብህርኩትና ክንትክኦ ይግባእ።

ኣብ መደምደምታ፡ እቲ ዓቢይን ወሳንን ሃገራዊ ዕላማና ሽቶኡ ክወቅዕ፡ መላእ ሕብረተሰብ ኣብ መንእሰያት ፍልጠት፡ ሞያ፡ ክእለትን ልዑል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ኣብ ምስራጽ፡ ብበወገኑን ብብዝምልከቶ ዓውዲን ደራኺ እጃም ከበርክት፡ መንእሰያት ድማ ሞያን ክእለትን ክጥሪ ብገሳት ክንከውን ይግባእ። ኩሎም መንግስታዊ፡ ህዝባዊን ብሕታውን ትካላት፡ ብቐጻሊ ትምህርቲን ስልጠናን፡ ሞያን ክእለትን ዝዓጠቑና ጻዕረኛታትን ኣፍረይቲን መንእሰያት ንምፍጣር ዘዋቋርጽ ጻዕሪ ክገብሩ ናይ ምዕባለ ስትራተጂና ሓላፍነት የሰክሞም እዩ። ሓያል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ቁጽጽርን ዘረጋግጽ ምሕደራ ትካላት፡ ኣብ መወዳእታ ንውልቀ ሰራሕተኛ ይኹን ንሕብረተሰብን ሃገርን ዓቢ መኽሰብ እዩ። ስለዚ፡ ጽፍሒ ስልጣኑ ንምዕራግ፡ ፍልጠት፡ ሞያን ዲሲፕሊንን ባህልና ንምግባር ኩልና እጃምና ነልዕል!



ትንታነ

# ኲነት ዓለምናን ዝቕሰሞ ልቦናን

ዓመተ 2016፡ ፖለቲካዊን ጸጥታዊን ምዕባለታት ዞባና ማለት ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃን ቀይሕ ባሕርን፡ ከምኡ'ውን እቲ ብቐረባ ዝጸልወና ዞባ ማእከላይ ምብራቕ ካብ ሕማቕ ናብ ዝበኣሰ ዝዓረገሉ ዓመት እዩ ነይሩ።

ኣብ መወዳእታ ዝሓለፈ ዓመት፡ ኣብ የመን፡ ኣብ መንጎ'ቲ ብሱዕድያ ዝምራሕ ኪዳንን ብኢራን ዝድገፍ ምንቅስቓስ ሑተይንን ዝተወልዐ መጠነ ሰፊሕ ኲናት፡ ንዓመት መመላእታ ብዘይምቁራጽ ምቕጻሉ ዝፍለጥ እዩ። ዓሰርተታት ኣሽሓት ህዝቢ ዝቐዘፈን ካብ መንበሮኡ ዘፈናቐለን ኲናት ሓድሕድ ደቡብ ሱዳን እውን መጠኑ እኳ እንተጎደለ፡ ኣብቲ ሃገር ተፈጢሩ ዝርከብ ፖለቲካዊ ቅልውላው፡ ዞባዊን ዓለማዊን ሓላላኺ ረቛሒታት ተሓዊስዎ፡ ብቐሊሉ ፍታሕ ዝርከቦ ኣይመስልን። ኣብ ኢትዮጵያ ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ውልዕ ጥፍእ እናበለ ክርኣ ዝጸንሐ ተቓውሞ ህዝቢ ኣንጻር ስርዓት ወያነ፡ ናብ ዝለዓለ ጽፍሒ ብምዕራግ፡ ዓመተ 2016፡ ኢትዮጵያ ንኣዋርሕ ብዘቐጸለ፡ ብዙሕ ህይወት ሰብ ዝቐዘፈን ማእሊያ ዘይብሉ ንብረት ዘዕነወን ሰፊሕን ሓያልን ህዝባዊ ተቓውሞ ዝተሃወጸትሉ ዓመት እዩ ነይሩ። ኣብ ሶማል ንነዊሕ ዓመታት ዝቐጸለ ኲናት ሓድሕድ፡ ምስ ምምስራት መንግስቲ ሶማል ገለ ምዕባለታት እኳ እንተኣርኣየ፡ መጥቃዕቲታት ተቓወምቲ ሓይልታት ኣብ ልዕሊ ወተሃደራት መንግስቲ ሶማልን ኣብ ልዕሊ'ቶም ብስም ዓቃብ ሰላም ኣብታ ሃገር ሰፊሮም ዝርከቡ ሰራዊት ኢትዮጵያ፡ ኬንያን ኡጋንዳን ፈጺሙ ኣየቋረጸን። ዘይርጉእ ኲነታት ሶማልን ካብኡ ዝምንጩ ግብረሽበራዊ መጥቃዕቲታትን ከኣ ንጸጥታ ጎረባብቲ ሃገራት ዝህድድ ስግኣት ኮይኑ ይቕጽል ኣሎ። ኣብቲ ብቐረባ ዝጸልወና ዞባ ማእከላይ ምብራቕ እንተርኣና እውን፡ ህዝብታት ሶርያ፡ ዒራቕ፡ ከምኡ'ውን ኣብ ሰሜን ኣፍሪቃ ህዝቢ ሊብያ ንዓመተ 2016 ኣብ ትሕቲ ሓያል ኲናት ሓድሕድን ዘየቋርጽ ሽበራዊ መጥቃዕቲታትን እዩ ሓሊፉዎ።

ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ጸገማት'ዚ፡ ኩሉ መዳያዊ ዕብየትን ልምዓትን ናይ'ዘን ሃገራት ተሓኒቑ፡ ህዝብታት'ዚ ዞባ ንዘሸፍአ ጥሜት፡ ድሕረት፡ ድኽነትን ገዚፍ መጠን ስደትን ተቓሊዖም ይርከቡ። እዚ ግጭታት'ዚ ዝጠንቁ ስደትን ፍልሰትን ኣህዛብ ድማ፡ ንንግዲ ዘይሕጋዊ ምስግጋር ሰባት ምቹእ ባይታ ፈጢሩ፡ ዝተወደበ ኣህጉራዊ ገበናት ፍልሰት፡ ኣብ ልዕሊ ደቂ-ኣዳም ብዘያዳ ድማ፡ ኣብ ልዕሊ መንእሰያትን ትሕቲ ዕድመ ቆልዑን ዘውርዶ ዘሎ መከራ፡ ጭንቅን መቕዘፍቲን ማእሊያ የብሉን።

ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ዞባ ክትነብር ዝህልዎ ኣሉታዊ ጽልዋ ኣቕሊልካ ክረአ ኣይክእልን። ህዝቢ ኤርትራ፡ ልዑል ሃገራዊ ስኒትን ሓድነትን፡ ከም ውጽኢቱ ድማ ዘተኣማምን ውሽጣዊ ጸጥታን ሰላምን ዘረጋገጸ ብምዃኑ ፍሉይነት እኳ እንተለዎ፡ ዝገጠሞ ብድሆ ግን ቀሊል ኣይነበረን። እኳ ድኣ፡ ብብዝሑን ክብደቱን መዳርግቲ እውን ዝርከቦ ኣይኮነን። ኣብዚ ዝሓለፈ ልዕሊ 18 ዓመታት፡ ሰላም ህዝቢ ኤርትራ ንምዝራግ፡ ልኡላውነቱ ንምድፋር፡ ውሽጣዊ ሓድነቱ ንምዝራግ፡ ቁጠባዊ ዕብየቱን ልምዓቱን ንምሕናቕ፡ ብዝተራቐቐ መርበባት ፍልሰት ኣእምሮን ጉልበትን ዜጋታቱ ንምጽንቃቕ፡ ብግዳም ክፍተን ዝጸንሐ ዘየቋርጽ ተጻብኦታትን ሽርሒታትን፡ ኣዝዩ ከቢድ እዩ ነይሩ። የግዳስ እቲ ሃቐነ ከም ባህጊ ሃንደስቱ ኣይከደን። ሃሰያ ኣየውረደን እኳ እንተዘይተባህለ ዕላማኡ ኣይወቕዐን። ስለምንታይ? እንተድኣ ኢልና መልሱ ንጹር እዩ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ሳላ'ቲ ብዙሓት ህዝብታት ክውንንዎ ዘይክኣሉ ፖለቲካዊ ብቕዓቱ፡ ኣብ ነዊሕን መሪርን ሓርነታዊ ቃልሱ ዘማዕበሎ ውዳበ፡ ዝነደቐ ሓድነት፡ ዘማዕበሎ ናይ መኸተ ያታ፡ ንኹሉ ዝተኣልመ ውዲታትን ሽርሒታትን ተሪሩ ብምምካት ከምዘይሰርሕ ገይርዎ እዩ። በቲ ምስኩር ሃገራዊ ጥምረቱን ንቕሓቱን ንግዳማዊ ሽርሒን ተጻብኦን ነቓዕ ስለዘይከፈተ ድማ፡ ኣብ ትሕቲ ተዛማዲ ህድኣት፡ ሃሙን ቀልቡን ኣብ ልምዓት ኣቕኒዑ፡ ኣብ ዕዮ ገዝኡ ክጽመድ ዕድል ረኺቡ፡ ምስናይ ኩሉ ንምዕንቃፉ ዝተኻየደ ጻዕርታት፡ ብዙሕ ዕዮታት ከሳልጥ ክኢሉ ኣሎ።

እዚ ይኹን'ምበር፡ ታሪኻውያን ተጻባእቲ ሕጂ እውን በቲ ህዝቢ ኤርትራ ከረጋግጾ ክኢሉ ዘሎ ሰላምን ርግኣትን፡ ዘርእዮ ዘሎ ልምዓታዊ ገስጋስ፡ ሕጉሳት ክኾኑ ኣይሕሰብን። ስለዚ ድማ፡ ተጻብኦታቶም ክቕጽል ምዃኑ ኣየማትእን። መንእሰያት ኤርትራ እምበኣር፡ ከም መሪሕን ዋልታን ሕብረተሰብ መጠን፡ ነዚ

ኩነታት'ዚ ብዕምቈት ብምግንዛብ፡ ዛጊት ኣብ ትሕቲ ርጉእ ኩነታት ክንነብር ዘኽኣለና ብልጫታት ኣጽኒዕና ብምሓዝ፡ ካባና ዝሕተት መድረኻዊ ተልእኾና ብብቕዓት ንምፍጻም ፖለቲካዊ ንቕሓትናን ትኩርነትናን ካብ ዝኾነ እዋን ንላዕሊ ክነሐይል የድልየና። ነዚ ንምግባር ነቶም ወሰንቲ ረቛሒታት ሃገራዊ ድሕነትን ርግኣትን ክፈልጦምን ብዕምቈት ክርድኦምን የድሊ፥

## ወሰንቲ ረቛሒታት ሃገራዊ ድሕነትን ርግኣትን

ኣብ ጎደቦና ይኹን ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለም ተፈጢሩ ዝርከብ ሕንፍሽፍሽን ባዶሽን፡ ብቐንዱ ብሰንኪ ዘይቅኑዕ፡ ሓልዮት ህዝብታት ዘይብሉ ገባቲ፡ መዘማዚን ዓብላሊን ፖሊሲ ዓበይቲ ሓይልታት ዓለምና ዝመጸ እኳ እንተኾነ፡ ሰንኩፍ ሃገራዊ ጥምረትን ንግዳማዊ ምትእትታው ዝዕድም ዘቤታዊ ስንፍናን ፖለቲካዊ ዘይብቕዓት እውን ናቱ ዘይንዓቕ ግደ ነይሩዎ እዩ። ኩሉ'ዚ ዝተጠቕሰ ግጭታትን ብዝተፈላለየ መልክዕ ዝግሃድ ዘሎ ተቓውሞ ህዝብታትን ሃገር ብሃገር ነናቱ ፍሉይነታት ይሃልዎ እምበር፡ ሓፈሻዊ ጠንቁ ሓደ ካብቲ ካልእ ብዙሕ ዝፍለ ኣይኮነን። ነዚ ሓቂ'ዚ ብዕምቈት ንምርዳእ፡ ወሰንቲ ረቛሒታት ንርግኣት ሃገርን ሕብረተሰብን እንታይ ምኧኖም ምርኣይ ኣገዳሲ ይኸውን።

ከምዝፍለጥ ሰባት ካብ ካልኦት ፍጡራት ዝፍለይሉ፡ ቀንዲን ዝዓበየን ረቛሒ ሓባራዊ ህይወት ዝመርሑ ምኧኖም እዩ። ሃገር ማለት ከኣ፡ ንሓደ ውሱን ክፋል መሬት ተቘጻጺሩ፡ ብምድራዊ፡ ጉልበታዊን ኣእምሮኣዊን ጸጋታቱ ድሕነቱን ኩሉ መዳያዊ ረብሓታቱን ከውሕስ፡ ዓይነት ህይወቱ ከመሓይሽን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ክበጽሕን ዝተወደበ ናይዚ ዘለናዮ ዘመን ዝለዓለ ጥርናፈ ደቂ-ሰብ እዩ።

ብመንጽር'ዚ ዕላማ'ዚ ክርአ እንከሎ፡ ባህጊ ናይ ኩሎም ህዝብታትን ሃገራትን ሓደ እዩ። ኣብ ትሕቲ ውሑስ ሃዋህው፡ ዓይነት ህይወት ምምሕያሽ እዩ። ይኹን'ምበር እዚ ዕላማ'ዚ፡ ብኣድማዕነት ተሰሪሕሉ ሽቶኡ ክወቅዕ ሕብረተሰብኣዊ ርግኣትን ውህደትን ወሳኒ እዩ። ስለዚ ድማ ነቶም ወሰንቲ ረቛሒታት ርጉእ ማሕበራዊ ህይወት ምፍላጥን ንትግባረኦም ብተወፋይነት ምስራሕን ኣብ መስርሕ ህንጸት ሃገርን ሃገራውነትን ኣዝዩ ኣገዳሲ ይኸውን። ወሰንቲ ረቛሒታት ርግኣት ኣብዞም ዝስዕቡ ሰለስተ ኣምራት ክጠቓለሉ ይኽእሉ፡-

### 1. ሃገራዊ ስኒት

ሃገራዊ ስኒትን ውህደትን፡ ዕላማታት ህዝቢን ሃገርን ብኣድማዕነት ንምውቃዕ ዘኽእል ወሳኒ ረቛሒ እዩ። የግዳስ ብቐሊሉ ዝርከብ ጸጋ ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡ ሃገር ናይ ምኧን መስርሕ፡ ነዊሕን ዝተሓላለኸን እዩ። ዝበዝሓ ሃገራት ዓለም፡ ብሕልፊ ድማ እተን ብዘገምታዊ መስርሕ ዘይመጸ፡ ብሓይልታት መግዛእቲ ዝቘማ ሃገራት፡ ኣብ ውሽጠን ዝተፈላለዩ ኤትኒካውን ቋንቋኣውን፡ ባህላዊን ሃይማኖታዊን ኣቋውማ ዘለወን እየን። እዚ ዓይነት ኣቋውማ'ዚ ንዕማም ምህናጽ ሃገር ከቢድ ካብ ዝገብሮ ረቛሒታት ሓደ እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ናይ ብሓቂ ብቑዕ ሃገር ንምህናጽ ዝሕልን ህዝብን መንግስቲን፡ ንዜጋታቱ ብዘይ ኣፈላላይ ወገን፡ ቀቢላ፡ ቋንቋ፡ ሃይማኖት፡ ጾታ፡ ደርቢ ወዘተ. ብስኒትን



ሓድሕዳዊ ምኽብባርን ከምዝነበባሩ እናገበረ፡ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ውህደት ዝበጽሕሉ፡ መሰረታዊ ዕላማታትን መገዲታትን ምንጻር የድልዮ። ጽቡቕ ድሌትን ንቕሓትን ምህላው፡ ሕግታትን ፖሊሲታትን ምርቃ'ቕ፡ ደራ'ኺ ኣበርክቶ ይሃልዎ እምበር፡ መሰልን ማዕርነትን ኩሎም ክፋላት ሕብረተሰብ ብደረጃ ክልሰሓሳብ ኣብ ሃገራዊ ሕግታት ብምስፋሮም ጥራይ ግን ሃገራዊ ስኒት ይረጋገጽ ማለት ኣይኮነን። ንትግባረኡ፡ ጽኑዕ መብጽዓን ተወፋይነትን ናይ ህዝቢን መንግስቲን ይሓትት። እዚ ዓቢ ዕላማ'ዚ ብቐጻሊ ኀስኳስ፡ ባህላዊ ስራሕን ስርዓተ ምቁጽጻርን እናተኸልዐ ዝኸደሉ ኩነት ምፍጣር የድሊ። ኣብዚ መዳይ'ዚ ዝበዝሕ ግዜ ፍሽለት ናይ ሃገራት ኣብ ዕላማን መረዳእታን ዘይኮነ፡ ኣብ ዓቕን ተወፋይነት ንትግባረኡ እዩ።

## 2. ቁጠባዊን ማሕበራዊን ፍትሒ

ፍትሓዊ ፖለቲካዊ ስርዓት ብዘይ ምዕቡልን ፍትሓዊን ቁጠባዊ ስርዓት ክህነጽ ኣይክእልን እዩ። ፖለቲካዊ ደሞክራሲ ድማ ብዘይ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ደሞክራሲ መሰረት የብሉን። ስለዚ ንዓይነት ፖለቲካዊ ስርዓት ዝውስን ትሕተ-ቅርጺ እቲ ቁጠባዊ ስርዓት እዩ። ፖለቲካዊ ድሌታትን መብጽዓታትን ብዘየገድስ፡ ንኹሉ ዘሳትፍን ዘርብሕን ኣብ መላእ ሃገር ዝተዘርግሐ ሓያል ሃገራዊ ቁጠባ፡ ምዕሩይ ኣከፋፍላ ሃብቲ ሃገርን ጥዑይን ፍትሓዊን ካብ ብልሽውና ናጻ ዝኾነ ምሕደራ እንተዘየሎ፡ እቲ ድሌትን መብጽዓታትን ዘይግብራዊ እዩ። በዚ ምኽንያት ህንጸት ሃገርን ምምሕያሽ ዓይነት ህይወት ሕብረተሰብን፡ ተነጻጺሉ ክርአ ዘይክእል መስርሕ እዩ። ህንጸት ሃገር ብዘይ ሱታፌ መላእ ህዝቢ ዘይክኣል ዕማም ክኸውን እንከሎ፡ ዕዙዝ ሱታፌ ህዝቢ ከኣ ብዘይ ናብ ህዝቢ ዝቐንዐ ጭቡጥ ልምዓታዊ መደባት ክፍጠር ኮነ ቀጻልነት ክህልዎ ዘይሕሰብ እዩ።

ብቑዕን ኣድማዕን ሃገር ንምህናጽ ዝሕልን ህዝቢን መንግስቲን እምበኣር፡ ኣድልዎን ህመሻን ኣወጊዱ፡ ሱታፌን ማዕርነትን ኩሎም ዜጋታት ኣብ ሃገራዊ ጉዳይን ኣብ ምቕርሐ ጸጋታትን ዘረጋግጽ ዕላማታትን መትከላትን ምንጻር የድልዮ። ነዚ ብግብሪ ዘረጋግጽ ፖሊሲታትን ሕግታትን ምሕንጻጽን ንትግባረኡ ብተወፋይነት ምስራሕን ድማ ይሓቶ። ኩሎም ክፋላት ሕብረተሰብ ብሕጊ ዝተረጋገጸሎም መሰል ክጥቀምሉን ክረብሕሉን ዘኽእሎም ዓቕሚ ንኽድልቡ እውን፡ ነቲ ዝደሓረ ወይ ዝተወጽዐ ወገን እወታዊ ኣድልዎ ወይ ፍሉይ ቀላሕታ ብምግባር፡ መስርዕ ከይቈረጸ ማዕረ'ቶም ዝቐደሙ ንኽስጉም ድርኺት ክገብር ክኽእል ኣለዎ። ብሓጺሩ ቁጠባዊ ዕብየት ፍትሓዊ ዝኾነሉ ባይታ ክፍጥር ኣለዎ። መለክዒ ፍትሓውነት ከኣ፡ ምዕሩይነት ምዕባለ ኣብ ኩሎም ክፋላት ሕብረተሰብ እዩ።

## 3. ሓርነት መስመር

ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ዝኾነ ህዝቢን ሃገርን ካብ ከባቢኡን ዓለምን ተነጺሉ ከረጋግጾ ዝኽእል ምዕባለ ድሩት እዩ። ስለዚ ድማ፡ ንቁጠባዊ፡ ንግዳዊ፡ ባህላዊን ቴክኖሎጂያውን ምዕባለ፡ ግዳማዊ ዝምድናታትን ርክባትን ኣገዳሲ እዩ። ይኹን'ምበር እዚ ርክባት'ዚ ብጥንቃቐ ክተሓዝ ዘለዎ እዩ። ኣብ ዓለምና ኣብ መንጎ ምዕቡላትን ገና ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራትን ዘሎ ዝምድናታት፡ ብቐንዱ ናብ ምዝመዛ ዝቐንዐ፡ ዘይምዕሩይን ዘይፍትሓዊን እዩ። ዘይምዕሩይ ጥራይ ዘይኮነ እውን፡ ፖለቲካውን ቁጠባዊን ጽግዕተኛነት ኩስኩሱ፡ ነቶም ድኹማት ናብ ግዙኣት ቀይሩ፡ ኩለንተናዊ ቁጽጽር ከረጋግጽ ዝህቅን እዩ። እዚ ዘይፍትሓዊ ዝምድናታት'ዚ ከኣ፡ ምስ ብዙሕ ፖለቲካዊ ሸርሒታትን ተንኮላትን ተሓላሊኹ፡ ንብዙሓት ሃገራት ረሚሱ ናብ ኀደና ውድቀት ዘምርሐ እዩ።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ዓለማዊ ክውንነት እምበኣር፡ ካብ ጽግዕተኛነት ሓራ ዝኾነ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን መስመር ክትክተል ፖለቲካዊ ድልየትን ንትግባረኡ ልዑል ትብዓትን ይሓትት። ምኽንያቱ እተን ሃብቲ እንዳማተን ብጥርሑ ምጉሕጓሕ ዝለመዳ ሃገራት ዝድግፍኦ ምርጫ ኣይኮነን። የግዳስ እቲ እንኮ ዕላማ ህዝቢን ሃገርን ብኣድማዕነት ክትጭብጥ ዘኽእል መገዲ፡ ኀይታ ናይ መደባትካን ውሳነኻን ምዃን እዩ። ስለዚ ድማ፡ ንምዕባለ ህዝቢን ሃገርን ዝተወፈየ ህዝቢን መንግስቲን ክገጥሞ ብዝኽእል ተጻብኦታት ከይተሰናበደ ኣብቲ ሓራ ፖለቲካውን ቁጠባዊን መስመር ብጽንዓት ረጊጹ ክጓዓዝ የድልዮ። ነዚ ጉዕዞ ብዓወት ክኸዶ ድማ፡ ብኹሉ መዳይ ርእሱ ዝኽእለሉ መገዲ ክበላሓትን ክጽዕርን የድልዮ። ኣብ ዓለምና እተን ዕውታት ኮይነን ዝወጻ ሃገራት፡ እተን ብጽንዓት ኣብ ሓራ መስመር ረጊጸን ዝተጓዓዛ ኪኾና እንከለዋ፡ እተን ሓርነተን ዝሸጣ ግን፡ ንኹለንተናዊ ውድቀት ክቃልዓ ብግብሪ ዝርአ ዘሎ እዩ።

ርግኣት ሕብረተሰባት እምበኣር፡ ኣብዞም ብሓጺሩ ዝተገልጹ ሰለስተ ወሰንቲ ረቛሒታት፡ ማለት ሃገራዊ ስኒት፡ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ፍትሒ፡ ሓርነት መስመር ዝምርኩስ ኮይኑ፡ እቲ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለምና ተኸሲቱ ዘሎ፡ ግጭታት፡ ተቓውሞ ኣህዛብን ዘይምርግጋእን በዚ ሰለስተ መለክዒታት ክጥመት እንከሎ ዘቤታውን ግዳማውን ጠንቅታቱ ንምርድኡ ኣየጸግምን።

## ክንዕቅቦን ከነስስኖን ዝግባእ ሃገራዊ ጸጋ

ካብዚ ዘሎ ዞባዊን ዓለማዊን ሃዋህውን ካብ ታሪኽናን ከም እንርድኦ፡ ኣብ እዋን ሰላም ይኹን ኩናት፡ ማለት ኣብ ምክልኻል ሓደጋ ይኹን ኣብ ጉዕዞ ዕብየት፡ ንሓይሊ፡ ብቕዓትን

ኣድማዕነትን ሕብረተሰብ ዘውስኑ፡ ብዙሓት ረቛሒታት እኳ እንተለው፥ እቲ ወሳኒ ግን፡ ሃገራዊ ስኒትን ጥምረትን እዩ። መርኣያ ፖለቲካዊ ብቕዓት ድማ እዩ። ዕዉት ህዝቢ፡ እቲ ብዙሕ ዝቐጽሩ ወይ ገዚፍ ቁጠባን ወተሃደራዊ ሓይሊን ዘውንን ዘይኮነ፡ እቲ ስሙርን ብሉጽ ሃገራዊ ክብርታትን ዘውንን ልዑል ፖለቲካዊ ብቕዓት ዘለዎ ህዝቢ እዩ። ናይ እዋን ቃልስን ናይ ድሕሪ ናጽነትን ታሪኽና፡ ናይዚ ሓቂ'ዚ ጉሉሕ ምስክር እዩ። ሳላ ውሽጣዊ ጥምረትናን ሓያል ውዳበናን ኢና፡ ናብ ዘይጽዓድ ሓይሊ ተቐይርና፡ ንኹሉ ዘይክኣል ዝመስል ምረትን መስገደልን ሰጊርና፡ ንርእሰ ሓያላን ገጢምና፡ ንምዝራግና ዘንቀደ ዝተፈላለየ ሸርሒታት መኪትና፡ ህላወናን ቀጻልነትናን ከም ህዝቢን ሃገርን ከነረጋግጽ በቒዕና ዘለና።

ብኣንጻር'ዚ ዝተጠቕሰ ንሓይልን ብቕዓትን ሃገርን ሕብረተሰብን ዘውሰን ረቛሒ፡ ሰንኮፍ ሃገራዊ ጥምረትን ድኹም ፖለቲካዊ ብቕዓትን እቶም ቀንዲ ጠንቂ ውድቀት ሕብረተሰባት ምዃኖም ታሪኽ ዓለምና ዘነጽሮ እዩ። ህልዊ ኩነታት ከባቢናን ዓለምን ድማ፡ ደጊሙ የረጋግጾ ኣሎ። ሓይልን ብርትዐን ግዳማዊ ተጻብኦ ኣቃሊልካ ዝርአ እኳ እንተዘይኮነ፡ ጠንቂ ድኽምን ውድቀትን ሕብረተሰባት ግን ንሱ ጥራይ ኣይኮነን። ዘቤታዊ ኩነታት ኣዝዩ ወሳኒ እዩ።

ተረኪቡቲ ሃገር መንእሰያት እምበኣር ነዚ ሓቂታት'ዚ ብዕምቈት ክንግንዘቦ ይግባእ። እቲ ቀንዲን ዘይስዓርን ዕጥቂ ፖለቲካዊ ብቕዓት እዩ። ኣብዚ ቀንዲን ዘተኣማምንን ጸጋ ድኻማት ክህሉ ስለዘይግባእ ከኣ፡ መንእሰያት ፖለቲካዊ ብቕዓትናን፡ ሃገራዊ ክብርታትናን ምዕቃብ ብዘለዓለ ንቕሓት ክንጽዕረሉ ዝግባእ ጉዳይ እዩ። ነዚ ንምግባር ስነሓሳባዊን ፖለቲካዊን ፍልጠትና ብምዕባይ፡ ኣብ ኩሉ ሃገራዊ ጉዳያትን መኸተ ኣንጻር ዘረግቲን ሱታፌና ክነዕዝዝ ይግባእ።

ኣዝዩ ዕውትን ተኣምራታዊን ታሪኽ ሓርነታዊ ቃልስና፡ ጸላእትና ድኹማት ስለዝነበሩ ዝተረኽበ ዘይኮነ፡ ሃገራዊ ጥምረትናን ፖለቲካዊ ብቕዓትናን፡ ልዕሊ ሓይሎምን ሓይሊ ዘራያቶምን ጸብለል ኢሉ ስለዝተረኽበ እዩ። ድሕሪ ናጽነት፡ ኣብ ልዕለና ዝተሃቀነ፡ ካብ ቅሉዕ ወራር ክሳብ ዝተፈላለየ ስውር ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሸርሒታት ክፈሽል ዝኸኣለ እውን ብጥምረትናን ፖለቲካዊ ብቕዓትናን ጽንዓትናን እዩ።

ሕጂ'ውን ኣብ ቅድመና፡ ገና ክንሰግሮም ዘለና ብድሆታት ኣለዉ። ምስቲ ዝሰገርናዮ ኣዝዩ ፈታኒ ግድላት ዝዳረግ እኳ እንተዘይኮነ፡ ግዳማዊ ተጻብኦታት ገና ኣየኽተመን። ስለዚ ድማ ድልዉነትናን ፖለቲካዊ ብቕዓትናን ወትሩ እናሰወደ ክኸይድ የድሊ። ብውሽጢ'ውን ብቐጻሊ እናተፈወሰ ክኸይድ ዝግባእ ሕጽረታትን ድኻማትን ክህሉ ባህርያዊ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ሰላምን ርግኣትን ዘውሓሰ ሃገራዊ ክብርታት ንምዕቃብ ሓያል ፖለቲካዊ ስራሕ ይሓትት። ንድሕነትን ምዕባለን ሃገር ኩሉ ሳዕ፡ እቲ ወሳኒ ውሽጣዊ ኩነታት ስለዝኾነ፡ ኣተኩሮና ዝያዳ ኣብ ዘቤታዊ ዕማም ማለት ኣብ ቁጠባዊን ፖለቲካዊን ህንጻት ሃገር ቀኒዑ፡ ንግዳማዊ ተጻብኦታት ብውሽጣዊ ስራሕን ምዕባለታትን ክንጸልዎን ክንልውጦን የድሊ።



# መንእሰያት ሎምዘበን!

**"ዝሰልጠነ ኣእምሮ፣ ንጹር ድርኺት እንተዘይብሉ ትርጉም ኣልቦ፤ ፈቃር ልቢ እንተዘይብሉ ደማ ሓደገኛ እዩ።"**

*ኢ.ንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ*

ብዙሓት ሰባት፡ ብፍላይ ድማ ዕድመ ንእስነት ሰጊርናዮ ኢና በሃልቲ፡ ንብቕዓትን ሚዛንን ናይ'ዚ እዋን'ዚ መንእሰያት ኣመልኪቶም፡ ብዙሕ ክዛረቡን ክግምግሙን ይስምዑ እዮም። ብፍላይ ገለ ገሊኦም እሞ ከኣ፡ ብናይ ካልእ መድረኽ መዐቀኒታት ዝብልዎ እናተጠቕሙ፡ ኣፎም ዘዘሃቦም ሓሳባት ኣብ ልዕሊ መንእሰያት ሎሚ ከዘንቡ ነስተውዕል ኢና። እንተኾነ፡ እቲ መዐቀኒ ሚዛን ምስ'ቲ ቡበእዋኑ ዘጋጥም መድረኻዊ ብደሆታትን ዕድላትን ክለዋወጥ ከምዝግበኦ ንሰማማዕ ንኸውን። ምኽንያቱ፡ ኣብ ናትና ይኹን ናይ ካልኦት ሕብረተሰባት ታሪኽ ከምዘስተውዓልናዮ፡ ልቢ መንእሰይ፡ ካብ መዕበይኡ ብዘዋህለሎ ሓቅታት ተበጊሱ፡ ናብ'ቲ ናይ እዋና ኣድማሳዊ ርትዒ እትብሎ ኣንፈት ካብ ምስጋም ድሕር ስለዘይትብል። ስለዚ እዩ ኸኣ፡ "መዕበዪኻ ርገም፡ መዕበዪኻ መርቕ፡" እተባህለ።

ተላዒሉ ዘሎ ኣርእስቲ፡ "መንእሰያት ናይ ሎሚዶ ይብርትዑ ወይስ መንእሰያት ናይ ቀደም?፡" ካብ ዝብል መበገሲ ሕቶ ዝመንጨወ እዩ። "እንተስ ካብ ሱብ እንተስ ካብ ተፈጥሮ ንዘበቖሉ፡ ሃገራዊ፡ ዓለማዊ፡ ኣድማሳዊ ... ሓቅታት፡ ደቂ ሎሚዶ ብዞሎ ቀብ የብልዎም ወይስ ናይ ቀደም?" ዝዓይነቱ እዩ። ንዘየቋርጹ ዋሕዚ ሕቶታትካ ባዕላዊ ምላሽ ክትረኽበሎም ኣብ እትፍትነሉ እዋናት፡ ገለ ኣንፈት ዘትሕዞካ ገምጋም ትደሊ። ምግምጋም ወይ ምፍራድ ከኣ፡ ዕሙቕ ዝበለ መጽናዕቲ ምስ ሃብታም ውልቃዊ ተሞክሮን ትዕዝብቲን ዝሓትት ነገር እዩ። የግዳስ፡ ንእሽቶ ድፍረት ወሲኽ ኣቢልካ፡ ንዘሎካ ትዕዝብቲ ምስ ገለ ጦብላሕታታት ሓዊስካ፡ ዝረኣየካን ዝስመዓካን ክትገልጽ ምፍታን ከኣ፡ ሓደ ካብ'ቶም ንቡራት ባህሪያት ወዲ ሰብ እዩ።

ኣብ ቀዳማይ ሕጡብ ጽሑፍና፡ ናይ ቀደምን ናይ ሎሚን መንእሰያት፡ መምስ'ቲ ዝገጠሞም ብደሆታትን ዕድላትን ክግምገሙ ከምዝግባእ እንተተረዳዲእና፡ ብቐንዱ እናኣወዳደርካ ምርኣይ'ውን ኣድላይነት የብሉን። ምኽንያቱ፡ ክልተ ዘይመወዳድርቲ ተጻወትቲ ኣወዳዲርካ ዝወጽእ ሓቂ ስለዘይንጸበ። እንተኾነ ደቂ ቐደም፡ መንእሰያት ሎሚ ከምዚ ኮይኖም ዘለዉ ንክኾኑ ገለ እጃም ስለዘለዎም፡ ብዛዕባ ደቂ ሎሚን ዘለውዎ ሃለዋትን ኣብ እንሓስበሉ እዋናት፡ ወይ ተነቀፍቲ ወይ



ድማ ተሞጉሱቲ እዮም። ወዲ ሰብ ኩሉሰብ ከሎ ኸኣ፡ ክልተ ነገራት እንተዘይ ኣነጻጺሩ ብዙሕ ስለዘይብረሆ፡ እናነጻጸርና ክነጉቡበ ባህሪ ዝሃቡትና መሰል እዩ።

ናይ'ዛ ጽሕፍቲ እዚኣ ቀንዲ ዛዕባና ግን፡ መንእሰያት ሎሚ እዮም። ብዛዕባ ኣብ መንእሰያትና ተዋህሊሉ ዘሎ ስኑ-ልቦናን ንቕሓትን ገለ ኩብል ባህ ስለዘበለኒ እዩ፡ ብርዒ ከልዕል ኣንቂደ። ንትዕዝብቱኻ፡ ብመሰረት ጠለብ ልብኻ፡ ሚዛን ከየቕነንካ ክተቕርቦ እንተኽኢልካ፡ ሰብን ፈጣርን እዮም ዝሕጎሱ ተባሂሉ'ዩ'ሞ፡ እስከ ክንፍትን። እቶም ዓበይቲ ብወገኖም፡ ኣብ ጉዕዞ ህይውቶም ከምዚ ዓይነት ትሕዝቶታት ኔርዎም ድዩ ወይስ ኣይነበሮምን ኑበሶም ከግምግሙ ናብኦም ንገድፎ። ብቐንዱ ከኣ፡ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሕብረተሰብ ዝኑብሩ ወለዶታት ተጻላለውቲን ተማላላእቲን ክሳብ ዝኾኑ፡ ዛንታ ናይ'ቲ ሓደ ኣብ'ቲ ሓደ ኣይሰኣንን እዩ።

መንእሰያት ሎሚ! እዞም ኩሉ ኣፉ ዘዝሃቦ ዝዛረበሎም መንእሰያት፡ ኣዝዮም ለጦማትን መስተውዓልትን እዮም። ብፍጹም እኳ ኣይደናገሩ። ኣይፋል! ዝበል እንተተረኽበ፡ ዝተኣዘዝክዎ ኣብ ቅድሚ ኣሕዋት እኽሕሱ። ዝዓበዮን ዝከኣሰን ሰብ ክኽሕዶ ዘይክእል፡ መንእሰያት ሎሚ እኹል ዘይጉዱል ሓበሬታ ኣለዎም። እዚ ለዋህ ዘበን ዝሃቦም። ስለዚ መንእሰያት ሎሚ፡ ኩበገሱ ከለው፡ ብናይ ባዕሎም ዘዋህለልዎ ፍልጠትን ሓበሬታን ተበጊሶም እዮም፡ ዝብገሱ። ኑቲ ብወገዒ ዝተነግሮም ከኣ፡ ምስቲ ናይ ውሽጦም የዛምድዎ። ኣብ 'ኢሎሞ ኢሎሞ' ዝተሳዕለ ኣሳጉማ ኣይኮነን። እዚ ኸኣ፡ ንሰባዊ ሓርነት የመልክት።

እቲ ዝሕለፍ ዘሎ ጉዕዞ ህይወት፡ መንእሰያት ሎሚዘበን ንዝሕሱብ ሓሲቦም ንዝጽመም ተጸሚሞም ኑብ ከድዎ፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ውልቃዊ ውሳኔታት፡ ናይ ምሉእ ሕብረተሰብ መጻኢ ዕድል ከምዝትንከፍ ክስሓት ድማ ኣይክእልን እዩ። ኣይተሳሕተን ድማ። እቲ ሰባዊ ዝኾነ ውልቃዊ ናይ ምንባርን ምምዕባልን ድሌት፡ ኑቲ ነዊሕ ራእዩ ናይ ሕብረተሰብ ብዘይሃሲ መንገዲ ክኸድዎ ክኢሎም። ግዜ ይንዋሕ ይሕጸር፡ ውልቀ ሰብ እንተዓብዩን እንተተዓዊቱን፡ ዓወት ናይ ምሉእ ሕብረተሰብ ብመንገዱ ከምዝዝሃድ ንምርዳእ፡ መሃሪን ሰጣኒን ንምንታይ የድልዩ? ፈተናታት ህይወት፡ ይትረሩ ይፍኮሱ ክስዕርዎም፡ ኣብ መውዳእታ ድማ ክመሃሩሎም ምኽኖም ተረዲኦም። ስለዚ እዞም መንእሰያት እዚኦቶም፡ ብሓርፋፍ ጎደና እናተጓዕዙ፡ ዓቕሊ ኣብ ዘድልዮ ዓቕሊ፡ ልቦና ኣብ ዘድልዮ ልቦና እናተጠቕሙ፡ ነዚ መድረኽ'ዚ ከምዝረብርብዎ ኣብ ኑበሶም ኑብ ኣመኑ፡ ሃብታማት ብተሞክሮ፡ ሃብታማት ብፍልጠት ክኾኑ ኣለዎም። ምኽንያቱ፡ ዝወጸ ጸባ ኣብ ቀዳማይ ፊያቶ ንኽናፍርካ እንተንዲዱካ፡ ቁሩብ ተጸቢኻ ምስታይ ሓደ ጥቡብ እዩ። ኣብዚ ህዉኽ ዘበን፡ ውዕዩና ኢሎም ጸባኦም ዝደፍኡ ስለዘይሰኣኑ።

“ኣብ ቤት ትምህርቲ ቅድም ትመሃር ደሓር ትፍተን፡ ኣብ ጉዕዞ ህይወት ግን ቅድም ትፍተን ደሓር ኑቲ ውጽኢት ኣስተውዒልካ ትመሃር፡” ምኳኑ ኣቐዲሞም ተገንዚቦም። ስለዚ እቲ ህይወት ኣብ ውሽጢ'ቲ ምውዳቕን ምትንሳእን እዩ ዝርከብ ዘሎ። ኣቡቲ ናይ ንእስነት ናይ ህይወት ውሳኑ፡ እቲ ሓደ ንየማን እቲ ሓደ ንጸጋም፡ እቲ ሓደ ንምብራቕ እቲ ሓደ ንምዕራብ፡ እቲ ሓደ ድማ ዓንዲ ማእከል፡ ቡብዘኣንፈቶም ክወሰኑ ንቡር ነበረ። ኩሎም ቡብዘወፈርዎ፡ ንእግሪ መንገዶም ዘዋህለልዎ ሓቅታት ናይ ኣደማስ፡ ንወላዲት ኣዲኦም ከረኽብዎ ምኳኖም ድማ ኣቐዲሙ ትንቡይ ነበረ። ምኽንያቱ ወላዲት ኣዲኦም፡ ኣብ ትሕቲ-ውኖኦም ሓደ ዘይድምሰስ ነገር ኣስኒቓ፡ “ኪድ በል ዝወደይ፡ ጻዕዳ ይጽናሕካ! ኪዲ ዛ'ጓለይ ብርሃን ይኹንልኪ!” እናበለት ኢያ ተዋፍሮም። ኣብ ትሕቲ ንቕሓቶም ዘሎ ፍልጠት ዝራኸቡ ሰባት ከኣ፡ ኣብ ዓለም ኣብ ዘበሉ እንተበሉ ብጹት እዮም። ኣሕዋት እዮም። ኣብ መንገኦም ሱር ዘለዎ ፍቕሪ ኣሎ። እዚ ዘበን፡ ዘበነ ኢንተርነት ይኹን ዘበነ ዋይ-ፋይ፡ ዘበነ ሳተላይት ይኹን ዘበነ ሽሓኒ፡ ዘበነ ዋጭዋጭታ ይኹን ዘበነ ኣነ-ኣነ፡ ዘይቅየር ሰባዊ ባህሪያዊ ክዉንነት።

ኣተሓሳስባና እንተሃብቲሙ እቲ ናይ ንዋት ድኽነት ምስኡ ከምዘኽትም ዝሰሓተ መንእሰይ የሎን። ናብ ውሽጣዊን ደጋዊን ሓርነት ገጽካ ምስጋም ከኣ ዘይተርፍ ጉዕዞ እዩ። ነዚ ንምፍጻም ሓዲሽ መንገዲ ክመሃዝ ኔርዎ። እዞም ኣብ'ዚ ዘበነ ሓበሬታ ዝተፈጥሩ መንእሰያት ድማ፡ ከምቲ ዘበኑ ዝጠለቦ ናብ'ቲ ስነ-ልቦናዊ ኣንፈት ገጾም ኣቕኒዖም። ኑቲ ዘይዓርፍ ውሽጣዊ ሕቶታቶም ኑባሪ ፍታሕ ክደልዩሉ። ኑቲ ዘበኑ ዝሓለፎ ነንሕድሕድካ ምርጋሕን ምትኽኻብን ንኣድገብቕሊ ገዲፎም፡ ናብ'ቲ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጸወታ ገጾም ሳጊሞም። ኣብ'ቲ መንገዲ'ቲ ከኣ ንቕድሚት እምበር ንድሕሪት ዝበሃል የሎን። ዝተበጽሐ ምዕራፍን ዝተቐሰመ ተሞክሮን ኣይድገምን እዩ። ምኽንያቱ እናሃጸጽካን እናተሃጸጽካን ኢኻ ትጓዓዝ። ጌጋታት ምፍጻም መፋጥርቲ ደቂ ሰብ እኳ እንተኾኑ፡ እቲ ዝተመርጸ መንገዲ፡ ንሓዋሩ ዘጣዕስ መሰረታዊ ጌጋ ናይ ምፍጻም ተኽእሎ የብሉን። እቲ ጉዳይ፡ ጉዳይ እምነት ኮይኑ፡ እቲ ጸጋ ኑብ ኑበስኻ እዩ። ጥረ ነገር ድማ፡ እቲ ሰብ ባዕሉ። እዚ ዘመናዊ ኣበሃህላ፡ ነዚን ኑብ ሓንቲ ዜማ ዝተወሰዳ ውሑዳት ቃላት ቆንጪልካ ክትርደኦ ዘጸግም ኣይኮነን።

“ጸጋይ ኣብ ውሽጠይ፡ መን'ዩ ክነቕሎ?

ማዕዶ እናርኣየ፡ ሓይሊ ይህበኒ'ሎ።”

ምስ መንእሰያት ሎሚዘበን ኣብ ጎደና ጎፍ እንተተባሃሂልካ፡ እታ ሕቶን መልሳን ሓጻርቲ እየን። “ሰላም ዲዩ?፡ “ሰላም እዩ?” በቃ ኣኺልወን። ኣብ ውሽጢ'ቲ መንፈስ ግን ብዙሕ ዝንቡብ ጽሑፍ ኣሎ። ክልተ ጫፋት ናይ'ቲ ጽቡቕን ሕማቕን ዝበሃሉ ገጻት ህይወት ይፍተሹ እዮም ዘለዉ። ኣብ መንጎ ምልኪን ኣደብን፡ ኣብ መንጎ ዕዋላን ኣዝማሪንን፡ ኣብ መንጎ ንግድን ኮንትሮባንድን፡ ኣብ መንጎ ንግድን ዝምታን፡ ኣብ መንጎ እምነትን ጥልመትን፡ ኣብ መንጎ ህርፋነ-ስልጣኔን ህርፋነ-ስልጣንን፡ ኣብ መንጎ ህድማን ምቕያር ኩርናዕ ርእየትን፡ ኣብ መንጎ ፍቕሪን ጽልኢን . . .ወዘተ፡ ዘሎ ረቂቕ መስመር፡ ንመንእሰይ ሎሚዘበን ከረድኦን ኩበርሃሉን ዝፍትን ሰብ ዘሎ ኣይመስለንን። በየናይ ዓቕሚ! እንተኽኢልካ ኑቲ ትብሎ፡ ባዕልኻ ትገብሮ ዲኻ ኣይትገብሮን ኑበስኻ ምፍታሽ እዩ እቲ ዝሓሸ። ምኽንያቱ፡ ኣብ ኣእምሮ ናይ ኑበሲ ወከፍ ንቑሕ መንእሰይ፡ ሓደ ብርቱዕ

ህዝባዊ ፖሊስ ኣሎ። ኣየስርቑ፡ ኣየሐሱ፡ ኣየጃህር፡ ኣየንይት፡ ኣብ ሕሉፍካ ሽንኮለል እናበልካ ክትቅጽል ኣየፍቅድ። ሓቅታት ኣብ ባይታ ኣልዒሉ ከንብብ ንዘኽእል ሰብ፡ ሓደ ብስነ-ሓሳብ ዝሓየለ፡ ዚያዳ ሓይሉ ኣብ ቅልጽሙ ዘይኮነስ ኣብ ልቡን ርእሱን ዝተሃንጸ ወለዶ፡ ካብ ግዜ ናብ ግዜ ይመጽእ ምህላዉ ንምርዳእ ኣየሸግርን እዩ።

መንእሰያት ናይዚ ዘበን እዚ፡ ኣብ ናይ ሕብስቲ መዐሸጊ ዝተዓሸገ ዓንዴል እንተተቐራብሎም ኣይወስድዎን እዮም። ምኽንያቱ ዘበኑ፡ ዘበነ ሓበሬታ እዩ። ዓቕምታቶም ኣዕቢዮም፡ ክመጽእዎም ንዘኽእሉ ተኽእሎታት ገና ከይተጠጅኡ ከለዉ ናብ ምልላይ ዝበጽሐ ኩነተ ንቕሓት እዮም ዘውንኑ። ስለዚ እዮም ከኣ፡ ውግሐ ጸብሐ፡ ፈለጥናልካ፡ ሓለናልካ፡ ንዝብሉ ወነንቲ ውቑባት ቃላት፡ ሃንደፍ ኢሎም ክምልሱሎም ዘይሰምዑ። እታ መዐቀኒት ፍልጥቲ ስለዝኾነት፡ "ባይታ!"። ኣድላዪ ኣብ ዝኾነሉ ኸኣ፡ ንነዊሕ ሰበኩት ሓጺር መልሲ እኹል'ዩ። "ግዜ ዘለበመኒ ልዕሊ ሸያብ ዝሓሰበ እዩ፡ ኣኻዚይ ደርብዩ ተመሊሰ ለምኑለይ ኣይብልን፡" እኹል መልሲ ነዚ መድረኽ'ዚ ይመስል።

ትምህርቲ ዘበሃል ነገር፡ ካብ ውሽጦም ፍልጠት ንዘደልዩ ሰባት መማዕበሊ፡ ነገረ ፍቕሪ ንዘይብሎም ከኣ መሸቀጢ ኣቕሓ ምኳኑ ብዓንተቦኡ እዩ ተለልዩ። ሓንጎል ምስ ሰልጠነ፡ ኣብ ጉዕዞ ናብራ ናብ ሓደ ፍሉጥ ድርኺት ገጹ እንተዘይተጓዒዙ ብላሽ ምኳኑ ተረኺቡ። ናብ ናይ ወትሩ ክፉትነትን ድልያ ሓቅታትን እንተተዋፊሩ ከኣ፡ ሊላይ። ቡቲ ሓደ መኣዝን ድማ፡ ሓንጎል ሰልጢኑ ኢሉ ሃሊሉ ሃሊሉ መኣዝኑ ከይሰሓተ፡ ነገረ ፍቕሪን ልቢን ኣማዕቢሎም። ሓንጎል ምስ ማዕበለ፡ በቃ ኣኺልኒ ሰልጢነ እየ ዘርከበኒ የሎን ምስበለ፡ ነገረ ፍቕሪ እንተጎዲልዎ ሓደገኛ ከምዝኾነውን ኣይተሳሕተን። ኣብ መውዳእታ ከኣ፡ ርእሲ ብዘይ ልቢ፡ ልቢ ከኣ ብዘይ ርእሲ፡ ከምዘይከውን ርዱእ ኮይኑ ተረኺቡ። እታ ሽግ ሓርነት፡ ካብ ወለዶታት ናብ ወለዶታት ክትቅጽል እንተኾይና፡ ኣራእሶምን ልብታቶምን ኣመዓራርዮም ዝጥቀሙ ዘመናውያን ሰባት፡ ኣሽሓት እኳ ደኣ እንተተኻኢሉስ ሚልዮናት ከምዝድልይዋ ርዱእ ኮይኑ። እቲ ነዊሕ ጉዕዞ ድማ፡ መምለሲ ብዘይብሉ ጎደና ይኽየድ ኣሎ። "ጸህያይ ኣይንግደፍ!" እዩ ነገሩ፡ ልዕሊ ኹሉ ከኣ፡ "ኣብ ልቢ ጸህያይ ኣይንትርፍ!" እዩ'ቲ ጥቡቡ።

እቲ ቀንዲ ጥቡብ ወይ ፈሊጥ ናይዚ ዘበን እዚ፡ ኣብዚ ዝስዕብ ክልሰ-ሓሳብ ዝምርኮስ ይመስል። "ጸላም/ ድንቁርና/ ግብረ እኪይ፡ ልክዕ ከም ጽላሎት ናይ ገዛእ ርእሱ ህላወ የብሉን። ንሱ ስእነት ብርሃን ዝወለዶ ጥራሕ እዩ። ኣንጻሩ ብምዕጣቕን ስምዒታዊ ስጉምትታት ብምውሳድን ንጸላም ክተጥፍኦ ኣይከኣልን እዩ። እቲ ሓደን ነባርን ኣማራጺ ኣብ ልዕሊኡ ሙብራህትኻ ምውላዕ ጥራሕ እዩ።" ነዚ ኣበሃህላዚ፡ መንእሰያት ሎሚ እንተስ ብተሞክሮ፡ እንተስ ካብ ዓበይቲ ኣያታቶም ብምቕዳሕ ኣጸቢቖም ከምእተረድእዎ ነስተብህል'ዶ ንኸውን?

"ስም ይመርሕ ጥዋፍ የብርህ!" እዩ ዝበሃል እሞ፡ ደቂ ሎሚ ልክዕ ከምቲ ባህርያቶም ኣስማቶም'ውን ካብቲ ናይ ቀደም ይፈላለ እዩ። ናይ ዘበነ መሳፍንቲ ዝመጸውዒኦም ዓርከ መሓዛ'ውን የብሎምን። ንሳቶምሲ በዓል፡ "ደጀን፡ ዕርዲ፡ ሻም፡ ንያት፡ ሓበን፡ ባና፡ ሳሊና... ወዘተ" እዮም። መልእኽቲ ናይ'ቲ ኣብ ኣስማቶም ተወቒጡ ዘሎ ከናደዩ ኸኣ፡ ንህይወት ይፍትሸዋ። ዘበኑ ዘበነ ኑብሰኻ ፈቲሽካ ምርካብን ዘበነ ዝምባለን እዩ'ሞ፡ ራኢታቶም ንምንጻር እዩ ቃልሶም። ኑቲ ሕቶ ሃገር ከኣ፡ ካብቲ ሕቶ ሱብኣውነት ተበጊሶም ይርእይዎ። ደቂ ሰባት ኣብዚ ዘሎናዮ መዋእል እቲ ዝዓበየ ዝመሃዘዎ ፖለቲካዊ መታዓደዩ ሃገር ስለዝኾነ ድማ፡ ብዘይ ብእኡ ናብቲ ካልእ ቀሳነታት ህይወት ክሰግሩ ከምዘይክእሉ ይፈልጡ እዮም። ብኸምኡ እዮም እምበኣር፡ ቅድም ቀዳድም ቤተይ ትቕሰክለይ ብድሕሪኡ ዓለመይ ዝብሉ።



እቲ ጽባቑኦም ኣብቲ እናሰፍሐ ዝኸይድ ኩርናዕ ርእየቶም እዩ። ዕጹዋት ኣይኮኑን።

ሎሚ ዘበነ ጥቡብ እዩ። መንእሰያት ሎሚ ድማ፡ ንግዜኦም ይመስሉ። ሱብኣውነትካ ንምህናጽ ኣብ ዝግበር ቃልሲ፡ ኖቲ ጅግንነት ናይቶም ቀዳሞት ኤርትራውያን ኣብ ርእሲኡ ጥቡብ ከም ናይቶም ቀዳሞት ግሪኻውያን እንተተወሲኹዎ እንታይ ይፈጥር? እቲ ናይቶም ግሪኻውያን መበገሲ ስልጣኔ ኖቲ ኩልና ንድኀቕሉን ሃገን ኢልና እንዕዘቦን ምዕራባዊ ዓለም ካብ ፈጠረ፡ ኣብዚ ገማግም ቀይሕ ባሕሪ ድማ፡ ኣብ ትሕተ-ውኖኻ ዘሎ ንቕሓት ምስኣለለኻ፡ ንኩበስካ ምስ መሰልካ፡ ዘይከኣል ነገር ከምዘየለ መን ይስሕቶ? ከተማ ኣስመራ ብስነ-ሓሳባዊን ፍልስፍናውን ትሕዝቶታት ናይ ደቃ፡ ከምታ ከተማ ኣተነኦም ምስ ኣዕለኸለቐት፡ መወከሲ ኖቲ ዘይማዕበለ ዝበሃል ክፋል ዓለም ክኸውን ዝኽእል ንእሽቶ ምዕራፍ ኣብ ዛንታ ናይዛ ዘመናዊት ዓለም፡ ክውሰኽ ከምዝከኣል ዘይኣምን መንእሰይ ኣበይ ይርከብ? ስለዚ እዮም ከኣ፡ ኖቶም ኣብ ነዊሕ ዝፍጸሙ ተኽእሎታት ከይረስዑ፡ ኣብቶም መዓልታውያን ሃለኽለኻት ከም ሰቦም ንናብራ ክሰዕሩ ዝቃለሱ፡ መንእሰያት ሎምዘበን። ታሪኻዊ ጌጋታት ካብ ምፍጻም ከኣ ይሕየቡ። ምኽንያቱ፡ ቃልሶም ምስ ኑብሶም እዩ። ንኩበስካ ምስ ሰዓርካ ንዓለም ከምትሰዕራ ተበጺሑ እዩ።

ብውሽጣዊ ማዕበል ዝተገማደሑት ኑቢሲ መንእሰይ፡ እንተ ብኣካል እንተ ብመንፈስ ንብዙሕ ኩርናዓት ዓለም ድሕሪ ምስጋማ፡ "ለካ ወሃቢ እምበር ኣይኮነን ሓታቲ!" ዝብል ሓሳብ ኣጽዕያ። እቲ ጽቡቕ ነገሩ ከኣ፡ እዚ ጥንሰ ሓሳብ'ዚ ድሕሪ ብዙሕ ምውዳቕን ምትንሳእን ዝተረኽበ ምኳኑ እዩ። እዚ ሓሳቡ፡ ኣብ ሓደ ክልተ ዘይኮነስ ኣብ ብዙሓት እኳ ደኣ ኣእላፋት መንእሰያት ተረኺቡ። ብድሕሪኡ ናብ ወላዲቶም ግልጽ ድሕሪ ምባል፡ ኣብቲ ኣፍደገኣ ኮይኖም ምስ ኑብሶም ቃል ተኣታትዮም። ንግሩህ መንፈሳ ከየርከስዎ፡ ንዓኣ ዝበኾቐዑ ውሉዳት ኮይኖም ክርከቡ፡ ዓሰቢ ናይቲ ዝዘረየ ደማ ብልቦናኦም ክኸፍሉዋ፡ ኣብታ ገፋሕ ዓለም ንእሽቶ መዕረፊቶም ኮት ብጥባቦም ክፈጥሩ፡ ሕሉፋን ህሉዋን መጻኢኣን ኣላገቦም ውሽጣዊ ሰላም ክረኽቡ፡ ናይ ውሉድን ወላዲትን ስድራቤታዊ ምርድዳእ ፈጺሞም። በቃ ኣኺሉ፡ ንሳቶም ዘኹርዑ ውሉድ ክኾኑላ፡ ንሳ ብወገና ተማሙቕ ሓቛፊት ወላዲት ክትኮኖም።

ግዜ፡ እዚ ደንዳኒ ብወገኑ ምኻድ ጥራይ ከይኣኽሎ፡ ኖቲ ስርናይን ኖቲ ክስታይን ኣጸቢቑ ክሓሕዮ ግዲ ደልዩስ፡ ምጉጽጓጽ ኣብዚሑ፡ ኖቲ ጸወታ መመሊሱ የትርሮ። ወዮ ደኣ ኣብቲ ባህሊ ናይ ኣቦሓጎታቶም ምኽኣልን ምክእኣልን ጸኒሕዎም ኮይኑ እምበር፡ ጻልጣ ጻዕዳ ንዝሓንገሉ ጭልግዕ መንእሰይ፡ ብፍላይ ኣብዛ ምጥልላም ዘይተባትኽ ዓለም፡ ከቢድ ፈተና ምተባህለ። መንእሰያት ሎምዘበን ግን፡ ዘያዳ ሓይሎም፡ "ሓወይ መዓረይ! ሓብተይ ምቅርተይ!" ናብ ምብህሃል ኣቕኒዖሞ። ግዜ ናብ ዘበለ የብል፡ እታ ሕውነታዊት ዕርፎም ጸቒጦም ኣብ ምሓዝ ኣድሂቦም። ተዓዊትሎም! ንጽልኢ፡ ንቒምን ንተንኮልን ኣይመርጽወንን እዮም። ነዚ "ጎራሕ እዩ" በሃሊ ተዓብዩ ግዜ፡ ኣብ መውዳእታኡ ንዘበኖም ዝበቅዕ ምጩው ውላድ ከውልድዎ ምኳኖም ኣይጠፍኦምን እዩ። ሓደ ነገር፡ ክጥንስ ከሎ ዝህሉ ምስትምቓርን ክሕረስ ከሎ ዝህሉ ቃንዛን ድማ፡ ንምፍልላዩ ኣየሸግሮምን እዩ። ምኽንያቱ ደቂ ዕስራን ሓደን ክፍለ ዘመን፡ ሱብ ምሉእ ዘይጉዱል ሓበሬታ እዮም።

ኣብቲ ጸላም ዝዑበለሎ ጉዕዞ፡ በሶላ ናይ'ታ መርከብ መን ከምዝውደቖ ከይተረጋገጸ፡ መራሒን ሰዓቢን ብኢጋ ዘይልለዩሉ ኩነት ህላወ ተፈጥረ። ኣብ ርእሲኡ ከኣ ማዕበል በርቲዑ፡ ምንቕናቕን ስክፍታታትን ዛየደ። ገለ ግሩሃት ተንተንቲ'ውን "መርከብና፡ ናብ በርሙዳ ትሪያንግል ገጻ ተብል ኣላ፡" ክብሉ ተሰሚዖም። ገለ'ውን ካብቲ ብዙሕ ፋላት ዝሓዘለ ናይ ህይወት ኣማራጺታት፡ ኣብ ቅጽበት ክውስኑ ተገዲዶም እዮም። ወዮ ኖቲ ድቕድቕ ጸላም ዋጭዋጭታ ድምጺታት ተደሚርዎ፡ ንርዝኑት መንፈስ መንእሰያት ሸዓ ኢሎም ዘቕለበሉ ውሒዶም እምበር፡ ኩሉ ግዜ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሓቂ ዝፍጠር ካልእ ሓቂ ኣሎ። ርእሲን ልቢን ዘጣመሩ መንእሰያት ሎምዘበን፡ መምርሒን ሞሳን ከይተጸበዩ፡ ኣንጻር እቲ ሓያል ማዕበል እዮም ገጢሞም።

ኣብ ኢጋ ወጋሕታ ጸላምን ኣሳሒይታን ወሰኹ፡ ማዕበል ግን ህድእ በለ። ብዙሓት ህንጡያት ድማ ናብ ሰማይ ኣንቃዕሪሮም ክሪኡ ዕድል ረኸቡ። እቶም ዝርገሐን ኣቀማምጣን ከዋኽብቲ ክርድኡ ዝኽእሉ ዘበሉ ድማ፡ ሻቡ ተበሰሩ። መኣዝንን ኣሰራርዓን ናይ ከዋኽብቲ ሱብኣ-ሰገል ንዝፈልጡ፡ ቦታ ኮኾብ ሰሜንን ሰዓታቱን ንዘስተውዓሉ፡ ወያ መርከብ ናብ ምብራቕ ገጻ ኣቕኒዓ ክትሳገም ከምዝጀመረት ሓበረት። ኣብ ባይታ ንዘስተውዓለ ከኣ፡ ከዋኽብቲ መሬት ከከም ድምቀቶም ቡበጉጅለ ተኣኪቦም ወኻዕኻዕ እናበሉ የዋግዑ። ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ገማግም ቀይሕ ባሕሪን ኩላ'ዛ ዓለምን ከከም ድምቀቶም ኳዕ ኢሎም በሪሆም ንጸላም ክስዕሩ ይጋደሉ። ሽዑ ነገሩ ቆም ዘበላኣ ሓያለ ወራዙት፡ መሬት ገና ከምዘይበርሀ ረሲዖን ንዕልልታ ተዳለዋ። "ለካ እቲ ዓይነት ኣጸዋውታ ምስዚ ሓድሽ ዘበን ተቐያይሩ ኮይኑ፡ ቀልጢፍና ዘየስተውዓልናሉ እምበሪ፡ ደቅናስ እዑ፡ ኣብ ቅውም-ነገር እዮም ሓዲሮም። ግዜ ይንዋሕ ይሕጸር ብዘየገድስ፡ ደቅና ኣማን ብኣማን ብግዜ ኣይሰዓሩን እዮም። ኣይ ኣናብስ እንድዮም! ኣይ በዓል ሰዓረን በዓል ዓወትን እንድዮም! . . ወዘተ፡" ብዙሕ ተባሂሉ። ገለ ለባማትን ዓበይትን፡ ናብ ሰማይ ኣንቃዕሪሮም፡ "ተመስገንካ ፈጣሪ!"፡ ካልኦት ድማ ከምቲ ናይ ኣቦታቶም ብነዊሕ ዜማ፡ "ማሽኣላ. . .ህ!" ነዊሕ ኣስተንፈሶም።

"መንእሰያት ሎሚ፡ ሓጺርን ገላጽን ዝኾነ ኣበሃህላ እዮም ዝፈትዉ፡" ዝብል ወረ ይዕለል'ዩ'ሞ፡ ኣብዚ ክሕጽሮ። ድሮ'ኳ ዱግሪ ጸጺኒሑ ሓመድ እናውጽአ ነዊሑና። መደምደሚት ክትከውን ዝተመርጸት ሓንቲ ጥረ ነገር ግን ኣላ። ንመንእሰያት ሎሚ ንኽትርድኦም፡ ባህሪን ዓቕምታትን ሰባት ናይ ምንባብ ብቕዓት ክህልወካ ዘሓትት ይመስል። ወይለይ ወይለይ! ለካ ከየስተውዓልናዮ ጸኒሕና እምበር፡ ምንባብን ምስማዕን ከምእትመልኽ ዘግበር ቤት ምህሮ ድማ ከድልየና እዩ። ንሱ ክሳብ ዝፍጸም ግን፡ ዝኾነ ምስ መንሰያት ሎምዘበን ክራኸብን ክረዳዳእን ዝደሊ ሱብ፡ ኑብሱ ፈቲሹ ማለት መንፈሱ ኣንጺሁ፡ እንተቐረበ ዝሓይሸ ኮይኑ እስመዓኒ።

***

## ደሃይ ማሕበር

# ሞያዊ ስልጠናታት ንመንእሰያት

እኹል ፍልጠትን ሞያዊ ብቕዓትን ዘይብሉ መንእሰይ ኣፍራዪ ክበሃል ዝከኣል ኣይኮነን። ማሕበር ነዚ ብምርዳእ መንእሰያት መሰረታዊ ኣፍልጦን ምልክትን ዝተፈላለዩ ሞያታት ምእንቲ ክጥርዩ፣ ዝተፈላለዩ ስልጠናታት ክሁብ ጸኒሑን ኣሎን።







ከም መቐጸልታ ናይቲ ክካየድ ዝጸንሐ ሞያዊ ስልጠናታት፡ ኣብ ዞባ ዓንሰባ ኣብ 4 ንኡሳን ዞባታት 6 ዓይነት ሞያዊ ስልጠናታት ን220 መንእሰያት፡ ኣብ ዞባ ጋሽ ባርካ ኣብ 4 ንኡሳን ዞባታት 6 ዓይነት ሞያዊ ስልጠናታት ን215 መንእሰያት፡ ኣብ ዞባ ደቡብ ኣብ 8 ን/ዞባታት 7 ዓይነት ሞያዊ ስልጠናታት ን314 መንእሰያት፡ ኣብ ዞባ ማእከል ኣብ 6 ንኡሳን ዞባታት 9 ዓይነት ሞያዊ ስልጠናታት ን300 መንእሰያት ክወሃብ እንከሎ፡ ን200 ኣብ ትምህርተን ዘደኸማ ናይ ማእከላይ ደረጃ ደቀንስትዮ ተመሃሮ'ውን ናይ ቁጽርን እንግሊዝን ተወሳኺ ትምህርታዊ ሓገዝ ተዋሂቡ። ኣብ ርእሲኡ'ውን ትምህርቲ ጾንደርን ጥዕና ፍርያምነትን ተዋሂቡወን።

ዓቕሚ ሰራሕተኛታት ማሕበር ንምዕባይ ካብ ዝተኻየደ ስልጠናታት'ውን ኣብ መፋርቕ ወርሒ ታሕሳስ ካብ ኩለን ዞባታት ንዝመጹ 40 መንእሰያት ብዛዕባ ኣብ ውጽኢት እተሞርከሰ ምሕደራ (Result Based management) ናይ 4 መዓልቲ ስልጠና ተዋሂቡ።

ብተወሳኺ ኣብ ሆት ላይን ምኽሪ ሰንበት ኣብ ጋዜጣን ሕቶ ሽባብ ኣብ ሬድዮን ክሰርሑ ንጸንሑ 23 ኣባላት ESMG ናይ 10 መዓልታት ስልጠና ተዋሂብዎም። እቲ ስልጠና Journalism, Interviewing, media bias, Translation, Digital media, Literature ዝብሉ ኣርእስታት ዝሓቘፈ'ዩ ነይሩ። ካብ ጉጅለታት ባህሊ ዋርን ሕድርን ዝተዋጽኡ ቁልዑ ድማ ናይ 5 መዓልታት Basic Journalism, Communication, Gender and Time management ኣብ ዝብሉ ኣርእስትታት መባእታዊ ስልጠና ቀሲሞም።

እዚ ከምዚ ኢሉ እንከሎ፡ መኣድታት ስነጥበብ ንምሕያል፡ ኣብ ነፍሲወከፍ ዞባ ኣብ ክልተ ንኡሳን ዞባታት ስልጠና ስነጥበብ ተዋሂቡ። ብደረጃ ን/ዞባን ዞባን ክቐርብ ዝጸንሐ መደባት መኣዲ ስነ-ጥበብ፤ ሕብረ-ብዙሕነት ዘንጸባርቕ፡ ያታዊ ባህሊ ዘበዘሖ፡ ንቑልዑ፡ መንእሰያትን ዓበይትን ስነ-ጥበበኛታት ዘሳትፍ፡ ኣብ ትሕዝቶ ፍርያት'ውን ንፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፡ ባህላዊ፡ ቁጠባዊን ኣዘናጋዒን ኮይኑ ይቐርብ ከም ዘሎ፡ ካብ ኣብያተ ጽሕፈት ዞባታት ማሕበር ዝቐረበ ጸብጻባት የብርሆ።

ብዛዕባ ኣድማዕነት ናይ'ቲ ንመንእሰያት ክወሃብ ዝጸንሐን ዝቕጽል ዘሎን ሞያዊ ስልጠናታት ንምልላይ ምስ ኮሚሽን ሃገራዊ ቦርድ ላዕለዋይ ትምህርቲ ብምውህሃድ ክካየድ ዝጸንሐ መሰረታዊ መጽናዕቲ ኣብ መፈጸምታ በጺሑ ከም ዘሎ ካብ ቤት ጽሕፈት ክፍሊ ፕሮጀክት ሃማመተኤ ዝረኸብናዮ ሓበሬታ የረድእ።

# ምጽጋንን ምዕጣቕን ማእከላት መንእሰይ

ብመሰረት ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ዝተኻየደ መጽናዕቲ፡ ማእከላት መንእሰያት ንምሕያል ዝተጀማመረ ስርሓት ብተዓቓኒ ክሰረሓሉ ጸኒሑ ኣሎ። ማእከላት ተመሳሳሊ ቅርጺ ንኽህልወንን ዲዛይን ክወጸለንን ጸኒሑ ኣሎ። ኣብ ዞባ ማእከል፡ ኣብ ጁንየር ዝርከብ ማእከል መንእሰያት፡ ንመንእሰያት መሰሕብ ክኸውን ብዝኽእል ኣገባብ ኵለንትናዊ ናይ ምጽጋንን ምዕጣቕን መስርሕ ይካየደሉ ኣሎ። ኣብ ዞባ ማእከል ን/ዞባ ጋለነፍሒ (ዓዲ ጓዕዳድ) ማእከል መንእሰያት ንምቛም እተጀማምረ ስራሕ'ውን 60 ሚእታዊት ኣብ ኣጋ ምዝዛም ይርከብ ኣሎ።

ብተወሳኺ ኣብ ዞባ ዓንሰባ ን/ከረን፡ ኣብ ዞባ ደቡብ ን/ዞባ መንደፈራ፡ ኣብ ዞባ ጋሽ ባርካ ን/ዞባ ባረንቱ ዝተጀማመረ መስርሕ ምጽጋንን ምዕጣቕን'ውን ኣብ ኣጋ መፈጸምታ ይርከብ ኣሎ።





# መጽሓፍን ኣልበምን ቀያሕቲ ዕምባባ

ቀያሕቲ ዕምባባ ናይ ሎሚ ቈልዑ ናይ ጽባሕ መንእሰያት እዮም። ሎሚ ኣብ ቈልዑ እንገብሮ ናይ ምኽንኻንን ምእላይን ወፍሪ ድማ መኸሰቡ ኣብ'ቲ ጽባሕ ክኾነልና እንደልዮ መንእሰይ ዝርኢ እዩ። ሃማመተኤ ነዚ ብምግንዛብ ቈልዑ ብበሊጽ ስነምግባር ክኸሰላሰሉን ክብርታት ህዝባዊ ግንባር ክወርሱን ሓያል ጻዕርታት ኣብ ምክያድ ይርከብ።

ሓደ ካብዚ ኣብ ላዕሊ ንዝተጠቕሰ ዕላማታት ንምዕዋት ዘኽእል ሜላ፡ ባህላዊ ንጥፈታት'ዩ። በዚ መሰረት ማሕበር፡ ንቖሓት ቈልዑ ክብ ንምባል ኣብ ዝጠዝሓ ንኡሳን ዞባታት ጕጅለ ባህሊ ቀያሕቲ ዕምባባ ብምቛም፡ ቈልዑ ኣብ ሜዳ ብዘፈረዩን ብዕቅሚ ዞባታት ዝተዳለወን መዛሙራት ብምዝርጋሕ ከም ዝላለዩን ከም ዝለማመድዎን ክገብር ጸኒሑ።

ማሕበር ከም መቐጸልታ ናይ'ቲ ሒዝዎ ዝጸንሐ ኣብ ቈልዑን መንእሰያትን ዘተኰረ ዕማም፡ ሕጂ'ውን ቈልዑን ኩነቴን ኣብ ሃገርም ዘለዎም ኣፍልጦን ፍቕርን ኣብ ምዕዛዝ ሓጋዚ ተራ ክጻወት ትጽቢት እተገብረሉ "ሃገረይ" እተሰምየት መጽሓፍ ኣሕቲሙ ኣሎ። ብተወሳኺ ኣብ ኩለን ዞባታት ማሕበር ብዝርከቡ ቀያሕቲ ዕምባባ እተዳለወት "ሃገረይ" እተሰምየት ቁ.2 ኣልበም ሃገራዊ መዛሙር'ውን ተዳልያ ኣላ፡ ክልቲኦን ኣብ'ዚ ሒዝናዮ ዘሎና ወርሒ ናብ ኩለን ዞባታት ተዘርጊሐን ኣብ ረብሓን ምንቕቓሕን ቈልዑ ክውዕላ'የን።

ኣብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ ብዝእለዩ ጕጅለ ባህሊ ዋሪ ዝፈረየት "ሃገረይ" እተሰምየት ቁ.1 ኣልበም ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ናብ ኩለን ዞባታት ኣብ ዝርከቡ ቀያሕቲ ዕምባባ ተዘርጊሓ ጽልዋኣ ዓቢ ኮይኑ ጸኒሑ'ዩ። ጕጅለ ባህሊ ዋሪ ሓደስቲ መዛሙራትን ደርፍታትን ኮመዲታትን ኣብ ምፍራይን ብቛንቛን ዓቕምን ቈልዓ ክትርድኦ ዘኽእል መደባት ቈልዑ ኣብ ተለቪዥን ብምድላውን ኤርትራውያን ቈልዑ ቡቲ ዝደለ ኣገባብ ንኽህሉ ንጥፈታት ዕዙዝ ኣበርክቶ ክገብር ጸኒሑ'ዩ።




ኣብ ትሕቲ ሃማመተኤ ዞባ ማእከል ብዝእለዩ ጕጅለ ባህሊ ሕድሪ'ውን ብተመሳሳሊ ኣብ ሬድዮ ድምጺ ሓፋሽ ሰሙናዊ ኣነቓቓሒ መደባት ኩዳሉ ጸኒሑን ኣሎ'ን። ማሕበር ኣብ ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ'ውን ብተመሳሳሊ ሰሙናዊ ዓምዲ ሰንበት ምስ ቈልዑ ብምድላው ቈልዑ ኣብ ምንቕቓሕን ምምእዛንን ክሰርሕ ጸኒሑን ኣሎ'ን።



# ውዳበ መንእሰያት ሰራሕተኛታት

መንእሰይ ሰራሕተኛ ብዓቕምን ተመኩሮን ብዘለዎ ብልጫ ዓቢ ቁላሕታ ዝነበረሉ ሃገራዊ ጸጋ እዩ። ሰራሕተኛታት መንእሰያት ቡብዘለውዎ ናይ ስራሕ ቦታ ተወዲቦም፣ ኣብ ኩሉ መዳያዊ ንጥፈታት ማሕበር ተዋሳእኑቶም ከሐይሉ ማሕበር ብኣተኩሮ ካብ ዝሰርሓሉ ንጥፈት እዩ። መንእሰያት ሰራሕተኛታት ብቦታ ስርሖምን ኣብ ትካላቶምን ተወዲቦም ኣብ ኩሉ ዝተዋፈርሉ ዓውድታት ስራሕ ክብ ዝበለ ሞያውነት ከማዕበሉን ኑቡሶም ብቑጻሊ እናመሃሩ ዘዩቋርጽ ምምሕያሽ ክገብሩን፡ ውሕሉልን ጽፉፍን ፍርያት ክፍርዩን በዚ ኸኣ ጉበለላት ልምዓትን ህንጻትን ክኾኑ ዝድርኹ ዝተፈላለየ ሰሚናራትን ኣስተምህሮታትን፡ ከምኡ'ውን ሞያኦም ዘዕቢ ስልጠናታት ከም ዝወሃቦም ክግበር ጸኒሑ ኣሎ።

ኣብ ማሕበራዊ ንጥፈታት ይሳተፉ፣ ትምህርታውን ስፖርታዊ ውድድራትን ዘጠቓለለ ቅነ መንእሰያትን የካይዱ። ብዘይካ'ዚ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ኣብ ምርምርን መጽናዕትን ዘለዎም ድሌትን ተበግሶን ንምሕያል ዝተፈላለዩ ምሁራት ብምዕዳም መጽናዕታዊ ስርሓት ከም ዝቐርበሎም ክግበር ከሎ፣ እቶም መንእሰያት ብወገኖም'ውን ኣብ ቁጠባዊ፣ ማሕበራዊ፣ ባህላዊን ፖለቲካዊን ኣርእስታት ዝተኻሩ መጽናዕትን ምርምርን ከካይዱ ዝያዳ ድፍኢትን ምትብባዕን ይግበር። በዚ መሰረት ኣብ ዝሓለፈ ኣዋርሕ ካብ ዝተኻየዱ ስርሓት ንምጥቃስ፣

ኣብ ዞባ ማእከል፣ ብኢጋጣሚ ብሩራዊ እየ ቢልዩ ናጽነት ኤርትራ፣ ኑቲ በዓል ድምቀት ዝሃበ ሰሚናራትን ሓብራዊ ዞተን ውድድራት ሓፈሻዊ ፍልጠት፣ ዝኽሪ ዜማን (ሰውራዊ ደርፍታት) ሰዳሑፍን ተኻይዱ። ብተወሳኺ ምስ'ቲ ቅንያት ዝኻይድ መደባት ልዙብ መንእሰያት፣ መኣዲ ስነጥበባትን ካልእ ንጥፈታትን እውን ተዳሚሙ'ዩ።

ካብ ወርሒ መጋቢት 2015 ኣትሒዙ ኣብ ኣዳራሽ ጅንጀር ክልተ ሰሙናዊ ናይ ዞተን ሰሚናርን ስሩዕ መደብ'ውን ብዘለዓለ ኣድማዕነት ቀጻልነቱ ኣውሓሱ ይርከብ። እዚ መደብ ብዝተፈላለዩ ሓለፍቲ፣ ሞያውያንን ኣብ ዝተፈላለየ ኣርእስትታት መጽናዕታዊ ጽሑፋት ዘዳለዉ ምሁራትን ዝሳተፍዎ ኮይኑ፣ ናብ ኩለን ዞባታት ንምስፋሑ ብዕቱብ ክሰርሓሉ ሓላፍነት ብዘለኩም መንፈስ ይኻየድ ኣሎ። ጨንፈር ሰራሕተኛታት ሃማመተኤ ዞባ ማእከል ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ጥሪ ብደረጃ ዞባ ገባኤ ድሕሪ ምኽያዱ፣ ብሓድሽ ኣካያዲ ኣካል ተመሪሑ ንጥፈታቱ የካይድ ከም ዘሎ ካብቲ ዞባ ዝተረኽበ ሓበሬታ የረድእ። ኣብ'ተን ካልኦት ዞባታት'ውን ብተመሳሳሊ ብርክት ዝበለ ተመሳሳሊ ስርሓት ክሳለጥ ጸኒሑ'ዩ።

ኣብ ዞባ ደቡብ፣ ኣብ 9 ን/ዞባታት ገባኤ ተኻይዱ። ኣብ ን/ዞባታት መንደፈራ፣ ደቀምሓረን ድባርዋን ድማ ስልጠና መራሕነት ተዋሂቡ። መንእሰያት ሰራሕተኛታት ን/ዞባ መንደፈራ ድማ ዑደት ናብ ዓዲጠገያ ኣካይዶምን ምስ መንእሰያት ዓዲ'ኳላ ዘትዮምን። ኣብ ንኡሳን ዞባታት መንደፈራን ደቀምሓረን ድማ ቅነ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ተኻይዱ።

ኣብ ዞባ ዓንሰባ፣ ኣብ 6 ንኡሳን ዞባታት ገባኤ ተኻይዱ። ኣብ ን/ዞባታት ኣስማጥን ከረንን ቅነ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ክካየድ እንከሎ፣ ኣቦ-መንበር ማሕበርን ኣመሓዳሪ ዞባን ብዝርከብዎ ሓለፍቲ 7 ሰሚናራት ተዋሂቡ።

ኣብ ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ ኣብ ን/ዞባ ኣፍዓበት ገባኤ ክካየድ ከሎ፣ ብኢጋጣሚ ጽንብል ብሩራዊ እየ ቢልዩ ድማ ኣብ ንኡሳን ዞባታት ባጽዕ፣ ጊንዳዕን ኣፍዓበትን ተኻይዱ።

ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ፣ ኣብ 3 ንኡሳን ዞባታት ገባኤ ክካየድ ከሎ፣ ኣብ ዓሰብ ድማ ስልጠና ኣካያዲት ኣካል ተዋሂቡ። ጨንፈር ሰራሕተኛታት ናይቲ ዞባ ኣብ ኣራዕታ ማእከላት ንምሕጋዝ ዕዙዝ ኣበርክቶ ገይሩ።

ኣብ ዞባ ጋሽ ባርካ፣ ኣብ 3 ንኡሳን ዞባታት ዳግመ ውዳቤ ብምኽንያት መዓልቲ ናጽነት ድማ ኣብ ን/ዞባታት ባረንቱ፣ ጎልጅን ኣቑርደትን ወዕወዕ ቅነ-መንእሰያት ተኻይዱ። ኑቲ ጨንፈር ኣብ ዘሐይል ዛዕባ ድማ ዘትዩ።



# ቅነ መንእሰያት ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ - ሳዋ ተኻይዱ ንጥፈታት ኢንተር ኮለጅ ጀሚሩ

ሃገራውያን ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን፡ ንሳዋን ኮለጃትን ኣብ 09 ን/ዞባታት ብምጥርናፍ፡ ከም 7ይ ዞባ፡ ብደረጃ ዞባ ካብ ዝምስረት ኣትሒዙ፡ ፖለቲካውን ማሕበረ-ቁጠባውን ንቕሓት ተመሃሮ ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ዘበርኹ ዝተፈላለዩ ንጥፈታት ከካይድ ጸኒሑን ኣሎን፡፡ እቲ ዝካየድ ንጥፈታት መምስ ደረጃኡ ከም ዝሰነ ንምግባሩ ድማ ዘይተሓለለ ጻዕርታት ኣብ ምኪያድ ይርከብ፡፡

ማሕበር ንቕሓት መንእሰያት ክብ ንምባል ካብ ዘካይዶም መደባት፡ እቲ ዝሰፍሐን ዝያዳ ጽልዋ ዘለዎን፡ ፈስቲቫላትን ቅነ መንእሰያትን እዩ፡፡ ቅነ-መንእሰያትን ፈስቲቫላትን መንእሰያት ኣብ ዝተፈላለያ ክለባት ተወዲቦም ዘሰላስልዎ ንጥፈታት ዘንጸባርቕሉ፣ ተባላሓትነቶምን ክእለቶምን ዘፍትሽሉ፡ ፈጠራዊ ስርሓቶም ንሕብረተሰብን መዘናታቶምን ዘላልዩሉን ሓድሕድ ተመኩሮ ዝለዋወጡሉን ናይ ተወዳዳርነት ባይታ ብዘፈጥር ኣገባብ ክካየድ ጸኒሑ ኣሎ፡፡

ከም መቐጸልታ ናይ’ዚ ቅነ መንእሰያት ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ - ሳዋ፡ ካብ 29 ሕዳር ክሳዕ 3 ታሕሳስ ብዝተፈላለየ መደባት ተኻይዱ፡፡ ኣብ መኽፈቲ ናይ’ቲ “ሳዋ፡ ውህድ ጻዕሪ ንደራኺ ሓይሊ” ብዝብል ቴማ ዝተኻየደ መደብ፡ ምክትል ኣዛዚ ማእከል ስልጠና ሃገራዊ ኣገልግሎት ሌተና ኮሎኔል ተመስገን ሳሙኤል ኣብ ዘሰምዖ ቃል፡ እቲ ቅነ ንቐጻልነትናዊ ዕቑር ዓቕሚታት መንእሰያት ንምብርባርን ዝነበሮም ንምፍታሽን ዓቢ ኣስተዋጽኦ ከም ዘለዎ ብምዝኽኻር፡ ንኹሎም እቲ መደብ ዕዉት ክኸውን ዝጸዓሩ ኣካላት ኣመስጊኑ፡፡

ኣብ’ቲ ብባህላውን ስፖርታውን ከምኡ’ውን ብፍልጠት ጠቕሰ ውድድራት ዝተሰነየ ወዕወዕ ቅነ፡ ኣቦመንበር ሃገራውያን ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን፡ ንተራ መንእሰያት ኣብ ልምዓትን መኸተን ዝምልከት ሰፊሕ ሰሚናር ኣካይዱ፡፡ ኣብ ናይ መዛዘሚ ስነ-ስርዓት፡ ኣብ ኩሉ ዓይነት ንጥፈታት ዕዉታት ንዝኾኑ ተመሃሮን ኣሃዱታትን ሽልማት ተዓዲሉ፡፡

እዚ ከምዚ ኢሉ እንከሎ፡ ንጥፈታት ኢንተር ኮለጅ ካብ ዝሓለፈ ወርሒ ኣትሒዙ ጀሚሩ ከም ዘሎ ካብ ቤት ጽሕፈት ሃገራውያን ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ዝረኸብናዮ ሓበሬታ ኣረዲኡ፡፡ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ኮለጅ ሰሚናራት፡ ትምህርታዊ፡ ስፖርታዊ፡ ስነ-ጥበባዊ ውድድራት ክካየድ ጸኒሑ ኣሎ፡፡

ኣብ መወዳእታ ድማ ካብ ኩለን ኮለጃት ተጻርዮም ዝሓለፉ፡ ኣብ ኮለጅ ቢዝነስን ስነ-ቑጠባን - ሓልሓለ፡ ትምህርታዊ ውድድራት፡ ኤግዚብሽን፡ ስፖርታዊ ውድድራት፡ ፋሽን ሸው፡ ስነ-ጥበባዊ ውድድራት፡ ምህዞ ዘተ መንእሰያትን ካልእን ክካየድ’ዩ፡፡ ኮለጅ ቢዝነስን ስነ-ቑጠባን ሓልሓለ፡ ናይ ዓመተ-ትምህርቲ 2016/17 ብደረጃ ሃገር ንዝካየድ 8ይ ጥሙር ፈስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ክተኣንግድ ምድላዋታ ጀሚራ ኣላ፡፡










# ተሳትፎ ማሕበር ኣብ ዞባውን ኣህጉራውን መዳይ

ማሕበር ኣብ ዝተፈላለየ ዞባውያንን ኣህጉራውያንን ውድባት ከም ዝጥፍ ዝፍለጥ ኮይኑ፣ ኣብ ራብዓይ ርብዒ ዓመት 2016፣ ኣብ ስሩዕ ኣኼባ ፈጻሚ ሽማግለ ማሕበር መንእሰያት መላእ ኣፍሪቃን (Pan African Youth Union)፡ ኣብ ርክብ ሓፈሻዊ ባይቶ ዲሞክራሲያውያን መንእሰያት ዓለምን (World Federation of Democratic Youth) ንጡፍ ተሳትፎ ኣካይዱ። ብዘይካ'ዚ ምስ ሃገራዊ ባይቶ መንእሰያት ፊንላንድ ብምውህሃድ ኣብ'ቲ ኣብ ወርሒ ጥቅምቲ 2016 ኣብ ቤት ጽሕፈት ውድብ ሕቡራት ሃገራት ዝተኻየደ ሓፈሻዊ ባይቶ፣ ተራ መንእሰያት ኣብ ምስፋን ሰላምን ርግኣትን ብዝብል ኣርእስቲ ኀናዊ ንጥፈት ወዲቡ።

ኣብ'ቲ ኣብ ኣልጀርስ ኣልጀርያ ዝተኣንገደ 3ይ ስሩዕ ርክብ ፈጻሚ ሽማግለ ማሕበር መንእሰያት መላእ ኣፍሪቃ፡ ፈጻሚ ሽማግለ ገምጋማዊ ጸብጻብ ዞባታት ኣፍሪቃ ሰሚዑ፣ ንህሉው ማሕበራዊ፡ ቁጠባውን ፖለቲካዊን ኩነታት ኣህጉር ኣፍሪቃ ገምጊሙ፣ ኣብ ዝቐረቡ ዝተፈላለዩ መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ተኻቲዑ። ኣብ መወዳእታ ድማ ተሳትፎ መንእሰይ ኣፍሪቃ ኣብ መሪሕነት ንምዕባይን ኣብ ሕብረት ኣፍሪቃ ክፍሊ ማዕከን ምምዕባል መንእሰያት ኣፍሪቃ ንምቛም ኣብ ዋዕላ መራሕቲ ሃገራት ኣፍሪቃ ክዝተዩሉ ለበዋኡ ብምሕላፍ፣ ንኣጀንዳ 2063 ሕብረት ኣፍሪቃ፡ ሸቶታት ዘላቒ ምዕባለ ውድብ ሕቡራት ሃገራት፣ ውዕል ምንካይ ዓለማዊ ዋዒ ፓሪስን ከምኡ'ውን ኣዋጅ 2250 ባይቶ ጸጥታ ውድብ ሕቡራት ሃገራትን "መንእሰያት ሰላምን ርግኣትን" ዘለዎ ደገፍ ገሊጹ።

ኣብ'ቲ ኣብ ቤት ጽሕፈት ውድብ ሕቡራት ዝተኣንገደ መድረኽ ብወገን ማሕበር ንተመኩሮ ማሕበር ኣብ ምንጋስ ማሕበራዊ ፍትሒ ኣብ ዓውዲ መንእሰያት ዝቐደድ ዕዮታት ክግለጽ ከሎ፣ ብወገን ሃገራዊ ባይቶ መንእሰያት ፊንላንድ ንተመኩሮ መንእሰያት ፊንላድን ኣብ ኤርትራን ንሓፈሻዊ ተራ መንእሰያት ኣብ ምንጋስ ሰላምን ርግኣትን ዝምልከት መግለጺ ቀሪቡ። ምስ ባይቶ መንእሰያት ፊንላንድ ተጀሚሩ ብዘሎ ክልተኣዊ ዝምድና መሰረት፣ ንዳሰርተ ትካላት መንእሰያት ዝወከሉ ጉጅለ መራሕቲ መንእሰያት ፊንላንድ ኣብ 7ይ ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋ ምስታፎምን ምስ ኣባላት ማሕበር መንእሰያት ተመኩሮ ናይ ምልውዋጥን ምዕባይ ኣፍልጦ ኣብ ሸቶታት ዘላቒ ምዕባለ ናይ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ዘዘኻኽረ ዓውደ-ዘተ ምኽያዶም ይፍለጥ።

ፈደረሽን ዲሞክራሲያውያን መንእሰያት ዓለም (World Federation of Democratic Youth)፡ ኣብ ወርሒ ጥቅምቲ 2017 "ንሰላም ንምሕዝነትን ማሕበራዊ ፍትሕን፣ ኣንጻር ሃጸይነት ንቃለስ፡ ታሪኽና ነኽብር መጻኢና ንሃንጽ!" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ ልዕሊ 10,000 መንእሰያትን ተማሃሮን ካብ ልዕሊ 150 ሃገራት ዝወከሉ መበል 19 ፈስቲቫል መንእሰያትን ተማሃሮን ዓለምን መበል 100 ዓመት ናይ ምንታግ ሰውራ ማሕበራውነትን ኣብ ሶቺ ሩስያ ንምኽያድ ምድላዋቱ ኣብ ምስልሳል ይርከብ።

ከም ኣካል ቅድመ-ምድላዋት ኣባል ማሕበራት፡- ሃገራዊ ፈስቲቫል፡ ሰሚናራት፡ ሰልፊ መንእሰያትን ተማሃሮን፡ ባህላዊ ስፖርታዊ ምርኢትን ዝተፈላለዩ ሕትመታትን ኣብ ሃገራተን ብምኽያድ፡ ሰፊሕ መንእሰይን ተማሃራይን ዓለም ኣንጻር ዕብለላን ግበታን ሃጸያውያን ብዝተፈላለየ መልክዑ ንምቅላስ ሓባራዊ መረዳእታ ንምጥራይ ዝሕግዝ መደባት ኣብ ምኽያድ ይርከባ።

ኣብ'ቲ ኣብ ወርሒ ሕዳር 2016 ኣብ ናሚብያ ዝተኣንገደ 2ይ ርክብ ኣህጉራዊ ምድላዋት፡ ሓፈሻዊ ባይቶ ፈደረሽን ዲሞክራሲያውያን መንእሰያት ዓለም፡ ዝቐደድ ዘሎ መደባት ድሕሪ ምግምጋም፡ መደባት ፈስቲቫል ንዓለማዊ ኩነታት ብዘወከል ኣገባብ ስኢሉ፣ ኣብ መወዳእታ ድማ ነቲ ኣብ ከባቢ ዓለም ብሃጸያውያ፡ ፋሽሽታውያንን መሻርኽቶምን ዝቐደድ ናይ ካፒታሊስት ናይ ምግባትን ምዕብላልን በለጽን ስርሓትን ሳዕቤናቱን ብትሪ ብምቅዋም፡ ንዓለማዊ ሰላምን ምሕዝነትን፡ ንፍትሕን ማዕርነትን፡ ንናጽነት ወጹዕ ህዝብታት፡ ደገፉ ገሊጹ። ሓፈሻዊ ባይቶ ፈደረሽን ዲሞክራሲያውያን መንእሰያት ዓለም ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ብሃጸያውያን መሻርኽቶምን ክግበር ንዝጸንሐ ዓመጽ ብቐጻሊ ክኮታተሎን ብትሪ ክቃወሞ ከም ዝጸንሐን ዝፍለጥ ኮይኑ፣ ኣብ ናይ ናሚብያ ርክቡ "እቲ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ኤርትራ ተሰጊዱዱ ዘሎ ዘይፍትሓዊ እገዳ ብቕጽበት ክልዓል ጸዊዑ።

ሃገራውነኤ ካብ መፋርቕ 1990ታት ጀሚሩ ንጡፍ ኣባል ናይ እዚ ውድብ ብምኳኑ ኣብ ፈጻሚ ሽማግለ ዝባ ኣፍሪቃ ብምውካል ብደረጃ መሪሕነት ይሳተፍ።



## ካብርም

# “ንተክኖለጂ ብተክኖለጂ ኢኻ ትብድሆ”

**መንእሰይ መሓመድ ኑር**



መሓመድ ኑር ካብ እዋን ቁልዕነቱ ኣትሒዙ ኣብ ትምህርቲ ካብ መማህርቱ ልዕሊ ንቡር መንፍዓት ዝነበሮ ሃብሮም መንእሰይ እዩ። ንሱ ኣብ ዩኒቨርስቲ ኣስመራ ብዓውዲ “journalism and mass communication” ብዲግሪ ተመሪቑ፡ ናይ ማስተርስ ዲግሪ ንምርካብ ድማ “Business Administration” ይመሃር ኣሎ። ንሱ፡ ኣብ ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ ተመዲቡ፡ ፈለማ “Information analyst” ኮይኑ ሰሪሑ። ድሕሪኡ ኣብ መጽናዕቲ፡ ኣብዚ እዋን'ዚ ድማ ኣብ ህዝባዊ ርክባት ይሰርሕ ኣሎ።

መሓመድ ብተወሳኺ ኣብ ሳዋ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ንኽልተ ዓመት ቋንቋ እንግሊዝ ዝመሃረ፡ ብውልቁን ምስ ጉጅለን ሓያለ መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ዘቕረበን ሰለስተ መጻሕፍቲ ንሕብረተሰብ ዘበርከተን እዩ። ዋና ኣሰናዳኢ ናይ'ታ ብሃማመተኤ እትዳሎ መጽሔት መንእሰይ ብቛንቋ ዓፋር እውን'ዩ። ናይ ሎሚ ሃብሮም ጋሻና ጌርናዮ ኣሎና።

**• ኣተዓባብያኻ**

- ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ ንኡስ ዞባ ኣራዕታ፡ ኣዩመን ኣብ እተባህለ ዓዲ'የ ተወሊደ። ኣብኡ ክሳዕ ወዲ 6 ዓመት ዝኸውን ጸኒሐ። ድሕሪኡ ኣቦይ ኣብ ጢዖ መምህር ስለዝነበረ፡ ክሳዕ እዋን ናጽነት ምስ'ቦይ ኣብኡ ጸኒሐ (ሽዑ ናጽነት እንታይ ማለት ምዃኑ ይርደኣኒ ኣይነበረን)። ስለዚ ዝበዝሐ ናይ ቁልዕነተይ ግዜ ኣብ ገማግም ባሕሪ ጢዖ እየ ኣሕሊፈዮ።

**• ኮነታት ጸወታን ቁልዕነትን**

- መውዓሊና ኣብ ገማግም ባሕሪ እዩ ነይሩ። ዝበዝሐ ናይ ጸወታ ግዜ'ውን ምስ መዛኖይ ኣብኡ ኢና ነሕልፎ ኔርና። ኣብኡ ብዙሕ ዓይነት ጸወታታት ንጻወት ኔርና። ገለ ካብ'ቲ ብዙሕ፥ ከምቲ ብትግርኛ ጭርጭር ዝበሃል ዓይነት ጸወታ ነይሩና፤ ኣብ ውሽጢ ባሕሪ ኣቲኻ ትሕባእ፡ ኣብኡ ይደልዩኻ እቲ መጻውትኻ። ከምዚ “wrestling” ዓይነት ባህላዊ ጸወታ ቅልስ'ውን ነይሩና። ካልእ ፍርያት ባሕሪ ዝኾነ በዲናር ዝበሃል ጻዕዳ ነገር ኣብ ኢድካ ዓሚኺካ እቲ መጻውትኻ ብኢዱ ኣብ ርእስኻ ከይተንከፈ፡ ኣሽኪዕካ ተቐላጢፍካ ውሽጢ ባሕሪ ጠሊቕካ ምውጻእ ነይሩ። ካልእ ሕጂ ዘይዝክሮ ምስ ባሕሪ ዝተኣሳሰር ብዙሕ ዓይነት ጸወታታት'ውን ነይሩ እዩ።

**• ኮነታት ትምህርቲ ክሳዕ 2ይ ደረጃ**

- ትምህርቲ ድሕሪ ናጽነት'የ ጀሚረዮ። ክሳዕ 2ይ ክፍሊ ኣብ ጢዖ ተማሂረ። ኮነታት ናይ'ቲ ትምህርቲ ክንድ'ቲ ስለዘየዕግበኒ'የ መስለኒ፡ ነቦይ ኣብ የመን ወይ ኣብ ስዑድያ ወሲድካ ዘይተምህረኒ ምባል ምስ ኣብዛሕኩሉ፥ “ሓምሳ ናይ ዓድኻ ምስ ሓሙሽተ ሚእቲ ናይ ካልእ ማዕረ እዩ” ኩብለኒ እዘከረኒ። ብዘኾነ ሓወቦይ (ያሲን ጉብሮ) ኣብ ዓሰብ ስለዝነበረ፡ ክመሃር ናብኡ ሰዲዱኒ። ኣብኡ ክሳዕ 11 ክፍሊ ተማሂረ።

**• ከመይ ዓይነት ተማሃራይ ኢኻ ኔርካ?**

- ንመምህራነይን መማህርተይን ንዝነበሩ ሓቲትካ ክትጽሕፎ ምሓሸኒ።

**• ገለስ በለኒ ደኣ ...**

- ብዘይ ቀለዓለም ንፉዕ እየ ነይረ። ካብ ክፍለይ ጥራሕ ዘይኮነ ዋላ ብደረጃ ቤት ትምህርቲ ቀዳማይ እናወጻእኩ'የ ክሳዕ ናይ 2ይ ደረጃ ትምህርተይ ዛዚመዮ። ምስ'ቲ መምህራን ንትመሃሮ

ንምሕጋዘን ንምትብባዕን ዝገብርዎ፣ ኣብ ገሊኡ ልዕሊ 100 እውን ኣምጽእ ነይረ'የ። ብሕልፊ ኣብ መባእታ ክሳዕ ክፍሊ ዝነጠርኩሉ ኣሎ።

**• ነገረ በጃኻ**

- 1ይ ክፍሊ ተማሂረ፣ ናብ 2ይ ምስ ሓለፍኩ ኣብ ፍርቂ ሰሚስተር ናብ 3ይ ተሰጊገረ፣ እዚ ኣብ ጢያ ማለት'ዩ። ኣብ ዓሰብ 3ይ ክፍሊ ምስ ቀጸልኩ ኸኣ እቲ ቤት ትምህርቲ ኮነታተይ ርእዩ ኣብ ፍርቂ ሰሚስተር ናብ 4ይ ከም ዝናጠር ገይሩ። ኣብ ሂወተይ ኣብ 6ይ ክፍሊ ኣብ 1ይ ሰሚስተር ጥራሕ 2ይ ወጺአ ኣለኹ፣ ንሱ'ውን ብናይ ሓደ መምህር ጌጋ'ዩ ነይሩ። ኣብ 2ይ ሰሚስተር ከኣ ብዝተዓጻጸፈ ነጥቢ 1ይ ወጺአ ማለት'ዩ። ኣገዲድካኒ'ምበር ክዛረበሉ ኣይምደለኹን ነይረ።

**• ምስ መዛኡኻ ወይ መማህርትኻ ዝነበረካ ምትሕግጋዝን ፍቕርን**

- እዚኣ'ውን ክምልሳ ትኹብደኒ'ያ፤ ማለትሲ እቶም መዛኖይ ክምልስዋ ምሓሸኒ። ብዘኾነ ጽቡቕ እዩ ነይሩ።

**• ቀጺል ብዛዕባ ትምህርቲ ክሳዕ 11 ክፍሊ በጺሕና ኔርና ...**

- ኣብ ዓሰብ 11 ክፍሊ ምስ ወዳእኩ፣ ምስ ገለ 23 ዝኾኑ መማህርተይ ብፍሉይ ናብ TTI ተመዲብና። ኩላትና ዓፋር ኢና ኔርና። ኣብ'ቲ ውሳኔ ብውልቀይ ዘይተቐበልክዎ ሕርኽርኽ ዝበለኒ ነይሩ ...

**• እንታይ እዩ? ኣይትሰከፍ ደሓን ...**

- ማለትሲ ኣብ ቦታኦም ኣቲኻ ምናልባት ጽቡቕ ክህልዉ ይኽእሉ'ዮም፣ ቅድሚ ማትሪክ ናብ TTI ምስግጋርና፣ መምህራን ኴንኩም ክተገልግሉ ብዝብል ሓሳብ'ዩ ነይሩ። እዚ ኣነ ኣይተቐበልክዎን ነይረ፤ ምኽንያቱ ትምህርቲ ክቕጽል ክቱር ባህጊ'ዩ ነይሩኒ።

**• ቀጺል**

- ኣብ TTI እናተመሃርና (ሽዑ ኣብ ማይ ነፍሒ እዩ ነይሩ)፣ ሚኒስትሪ ዜና ካብ'ዞም ካብ ዓሰብ ዝመጹ ተመሃሮ 5 ብሉጻት ክንወስድ ኢሉ፣ ቃለመጠይቕ ምስ ኣግበረና፣ ኣነን ካልኣየይን (መሓመድ ዓሊ) ሓሊፍና፤ ናብ ሚኒስትሪ ዜና ተመዲብና፣ ኣብ ክፍሊ ሬድዮ ፕሮግራም ዓፋር ስራሕ ጀሚርና። ጸኒሕና ብመገዲ ሚኒስትሪ ዜና ንታዕሊም ናብ ሳዋ ወሪድና። ኣብ ሚኒስትሪ ዜና ከሎና ማትሪክ ጌርና ስለዝነበርና፣ ካብ ሳዋ ምስ ተመለስና፣ ኣነ ናብ ዩኒቨርስቲ ዘእቱ ነጥቢ ስለዝረኸብኩ፣ ኣብ ዩኒቨርስቲ ኣስመራ ክመሃር ዕድል ረኺበ።

**• እንታይ ተማሂርካ? ከመይከ ትምህርቲ ወዲእካ?**

- ብመገዲ ሚኒስትሪ ዜና ስለዝኣተኹ፣ ቅሩብ'ውን ክሰርሓሉ ስለዝጀመርኩ፣ ምርጫይ ንጹር እዩ ነይሩ። “Journalism and Mass communication” ተማሂረ፤ ብዘዕግብ ትምህርተይ ዛዚመ፣ ብዲግሪ ተመሪቐ።

**• ድሕሪ ምምራቕካ ናበይ ኣበልካ?**

- ኣብ ሳዋ መምህር ቋንቋ እንግሊዝ ኮይነ ተመዲበ። ክልተ ዓመት ኣብኡ ሰሪሐ። ድሕሪኡ ... ናብ ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ ተመዲበ ክሳዕ ሕጂ ኣብኡ እሰርሕ ኣለኹ።

**• እቲ ናይ ሚድያ ስራሕከ?**

- ብወለንታይ ኣብ ሬድዮ ፕሮግራም





ዓፋር ከበርክት ጀሚረ። ኣብ ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ ኣብ ዘለኹሉ እዋን'ውን ወለንታዊ ኣበርክቶይ ንነዊሕ ዓመታት ቀጺለዮ ነይረ። ኣብ ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ ዝሰርሖ ስራሕ'ውን ምስ ናይ ሚድያ ዝተኣሳሰር እዩ። ብተወሳኺ ኣብ ትርፊ ግዜይ ብሃማመተኤ ኣብ እትዳሎ፡ "ዑንደነይታ" ናይ እተሰምየት ብቛንቋ ዓፋር እትዳሎ መጽሔት'ውን ከም ኣሰናዳኢ ኮይኑ እሰርሕ ኣለኹ።

**• ትምህርቲ "Journalism and Mass Communication" ኣብ ሂወትካ ዝነበሮ ጽልዋ**

- ቅድም ኣብ ትምህርተይ ጥራሕ እየ ዘኩታተል ነይረ። ኣብ ዩኒቨርስቲ ምስ ኣተኹ ግና እቲ ትምህርቲ'ውን ናይ "ሶሻል" ስለዝኾነ፡ ምስ ሰባት ክሕወሰን ክላለን ሓጊዙኒ እዩ።

**• ኣብ መዛዘሚ ትምህርትኻ ዘቕረብካዮ መጽናዕታዊ ወረቐት ኣብ ምንታይ ዝተኸረ እዩ ነይሩ? እንታይ ረቡሓኸ ረኺብካሉ?**

- ኣብ ዞባ ማእከል ንዝነበረ ሕጽረት ህዝባዊ ቀረብ (Shortage of public supplies in Zoba Maekel) ዝምልከት እዩ ነይሩ። ነቲ ወረቐት ከዳሉ ናብ ብዙሕ ትካላት ክበጽሕ ዕድል ረኺበ እየ። ብዙሕ ተሞኩሮ ስራሕ ዝረኸብኩሉ እውን'ዩ ነይሩ።

**• ብዞባ እተማህርካሉ ዓውዲ ቅሩብ ክስዕልል። መጀመሪ ክኾና ሚድያ እንታይ እዩ?**

- ሚድያ ንሕብረተሰብ ብዛዕባ ማሕበራዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ ቅኑዕን ውድዓውን ሓበሬታን ትምህርትን ዝሀብ ወይ ክሀብ ዝግብኦ ዓውዲ እዩ። ኮታስ ሚድያ ሕብረተሰብ ክፈልጥዎ ኣለዎም እትብሎ ነገር እተመሓላልፈሉ ኣገባብ እዩ። ሚድያ መዘናግዒ እውን'ዩ፡ እናዘናጋዕካ ነቲ ሕብረተሰብ ናብ'ቲ ክኾና ዘለዎ ዘማእዝን'ዩ።

**• መንእሰያት ኣብ መራኸቢ ብዙሃን ዘለዎም ንቕሓት ከመይ ዝበለ'ዩ ክኸውን ዘለዎ? መንእሰያት ምስ መራኸቢ ብዙሃን ዘለዎም ምትእስሳርከ ከመይ ትገልጾ?**

- ኣብዚ እዋን'ዚ መንእሰያት ጥራሕ ዘይኮነ፡ ኩሉ ሕብረተሰብ ኣብ ሚድያ ንቕሓት ክህልዎ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። ሙብዝሕትኦን ንዓለምና ዓብለሰናኦ ዘለዋ ማዕከናት ዜና ናይ ምዕራብ እየን። እዘን ማዕከናት እዚኣተን ድማ ኣብ ረብሓ ናይ ሃገራተን ዝተሰረተ፡ ብፍላይ ኣብ ሳልሳይ ዓለም ከረጋግጽኦ ዝደልያ ረብሓ ኣለወን። ስለዚ እቲ ኣብኦተን እትሰምዖ ይኹን ኣብ ኢንተርነት እትረኽቦ ሓበሬታ ከም ዘለዎ ዘይኮነ፡ ኣመዛዚንካ ኢኻ ክትቅበሎ ዘለካ።

ነቲ መንእሰያት ምስ ሚድያ ዘለዎም ምትእስሳር ከመይ እዩ ዝበልካዮ ኸኣ መልሱ ፍሉጥ'ዩ፡ ኣዝዩ ዓቢ'ዩ። ከምኡ ስለዝኾነ እዩ ኸኣ ዝበዝሓ ማዕከናት ዜና ዓለም ንመንእሰያት ታርጌት ጌረን ዝሰርሓሉ ዘለዋ።

እቲ ሕቶ ሓፈሻዊ ስለዝነበርካዮ እየ ኣሓሪሸ ዝምልሰልካ ዘለኹ። ብዛዕባ ናይ ሃገርና ሚድያ ክንዛረብ ባህ ምበለኒ።

**• ሕራይ ... ቀጽል**

- ኣብ ናይ ሃገርና መራኸቢ ብዙሃን እንተመጺእኻ፡ ብሕልፊ ብዓይኒ መንእሰያት ክትርእዮ እንተኼንካ፡ ንጀሃረሉ ሚድያ የብልናን። ማለትሲ ብዙሕ ሕጽረታት ዘለዎ እዩ።

መንእሰይ ምስ ሚድያ ዘለዎ ምትእስሳር ከመይ ምኳኑ ክትግምግም ወይ ክትዛረብ እንተኼንካ፡ መጀመርታ እቲ ዘሎና ሚድያ ምስ መንእሰያት ዘለዎ ምትእስሳር ከመይ ምኳኑ ኢኻ ክትግምግም ዘለካ። ሚድያና ንመንእሰያት ክስሕብ እንተኾይኑ፡ ብዙሕ ስራሕ ከድልየና እዩ።

*** ገለ ኣብነት ክትህበና**

- ሚድያና ንመንእሰይ ክስሕብ እንተኾይኑ፡ መጀመርታ ባህግን ድሌትን ናይ መንእሰያት ከማልእ ክኽእል ኣለዎ። ንመንእሰያት ዝስሕቦም እንታይ ምኳኑ ክትፈጥ ወይ ክተጽንዕ ድማ ብዙሕ ዘጸግም ኣይኮነን፡ ኣብ መንእሰያት መጽናዕቲ ብምኽያድ ብቐሊሉ ክትፈልጦ ትኽእል ኢኻ።

ንመንእሰይ እንታይ የገድሶን ይስሕቦን እቲ መንእሰይ እዩ ክፈልጦን ክርድኦን ዝኽእል። ስለዚ ንመንእሰያት ዝዳሎ መደባት ካብ መንእሰያት ናብ መንእሰያት እዩ ክኸውን ዘለዎ። መንእሰያት ብሓላፍነትን ብናይ ዋንነት መንፈስን ክሰርሕሉ ኣለዎም።

ካልእ ከም ተወሳኺ ነጥቢ፡ እቲ ንመንእሰያት ተባሂሉ ዝዳሎ መደባት ምስ ካልእ መደባት ክተሓዋወስ የብሉን እየ ዝብል። ናይ መንእሰያት እንተኾይኑ ናይ መንእሰያት ክኸውን ኣለዎ። እንተደኣ ሓዋዊስካዮ ታርጌት ትስእኖ ኢኻ። ኣብቲ ንመንእሰያት ተባሂሉ ብፍሉይ ዝዳሎ መደባት፡ ኣብኡ ታዊ ግዜ ንእስነት ዘሕለፉ ሰባት ተሞኩሮኦም ከም ዞካፍሉ ክግበር ይከኣል'ዩ። እቲ ኣቀራርባ ግና ሱሓቢን ኣዘናጋዕን ክኸውን ኣለዎ።

**• ብማዕከናት ዜና ዚመሓላለፉ ሓበሬታታት ክትኣምን ባህርያዊ እኳ እንተኾነ፡ ኣብ'ዚ ብዓውለማ ዝተጠናነገ ዓለም ግና ሓቂ ንምርግጋጽ በዳሂ ኮንታት ኮይኑ ኣሎ። እመን ግና ኸኣ ኣረጋግጽ (Trust but verify) ዚብል መምርሒ መንእሰያት ብኸመይ**

**ክትግብሮ ኣሎኻ ትብል?**

- ብሚድያ ዝዘርጋሕ ሓበሬታ ጠቓሚን ቁምነገር ዘለዎን ክኸውን ይኽእል'ዩ። ገለ ሃሳዩ ኸኣ ኣይሰኣኖን ይኸውን። እዚ ናይ ሕጂ ሚድያ ቅድም ሓንጎልካ እዩ ዝሰርቕ፡ ድሕሪኡ እዩ ናብ'ቲ ንሱ ዝደልዮ ዘእትወካ። ኣዝዩ ሰራም'ዩ። መንእሰይ ግዳይ ናይ'ዚ ከይከውን ከኣ እቲ ፍታሕ ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩኻ እዩ፡ ተወዳዳሪ ናይ መንእሰያት ሚድያ ክህሉ ኣለዎ። ኣብ'ዚ እዋን እቲ ዝሓሸ መነቓቕሒ ኣገባብ፡ ብሚድያ ዝኽየድ መደባት'ዩ።

**• እወንታውን ኣሉታውን ተራ ኢንተርነትን ሶሻል ሚድያን ከመይ ኢኻ ትገልጾ? ኢንተርነት ብኸመይ ኢና ኣብ ጭብጥ ረብሓ ክነውዕሎ እንኽእል?**

- ኢንተርነት ከም መራኸቢ፡ መሐበሪ፡ መምሃሪ ኣገዳሲ ተራ እዩ ዘለዎ። ዝዓበየ ሚድያ (means of communication) እዩ ኮይኑ ዘሎ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ። ስለዝኾነ ኣብ ሃገርና ኣገልግሎት ኢንተርነት ካብ'ዚ ዘለዎ ብዝማዕበለ ኣገባብ ተክኖለጂ ክተኣታቶ ዝሓሸ'ዩ። ምስ ኣተወ ኸኣ ብግቡእ ክንጥቀመሉን ክንረብሓሉን ኣሎና። ምኽንያቱ ኢንተርነት ብግቡእ እንተተጠቒምናሉ ካብ ጉድኣቱ ረብሓኡ ኣዝዩ ዝዓበየ እዩ። ንተክኖሎጂ ብተክኖሎጂ ኢኻ ትብድሆ። ብተክኖሎጂ ክመጽእ ዝኽእል ሽግር፡ ብተክኖሎጂ ወይ ብፍልጠት ትከላኸሎ ኢኻ። ዝማዕበለ ተክኖሎጂ እንተኣተኣታቲና፡ እቲ ንመንእሰያትና ዘየድሊ ነገራት ካብ ኢንተርነት ክንኣልዮ ንኽእል ኢና። እዚ ኣገባብ ከኣ ዋላ እተን ዝማዕበላ ዝበሃላ ሃገራት'ውን ዝጥቀማሉ እዩ። ኣብኡ፡ ኣብ ሕብረተሰብና ቅቡል ዘይኮነ ወይ ግዜ ዘባኽን ገይማት ክትዕጽዎ ትኽእል ኢኻ። ኣብ ኢንተርነት ክንገብሮ ዘይክኣል ነገር የለን። እዚ ሕጂ ኣብ ሃገርና ዘሎ ኣገባብ ኢንተርነት ግና ኣብ ኣተሓሕዛኡ ስለዘየማዕበልናዮ ዝጠቅምን ዘይጠቅምን ኢና ብናጻ ንቕበል ዘሎና፡ ሃሰያ ኣየስዕበን ማለት ከኣ ኣይኮነን።

**• ማዕከናት ዜና ምዕራብ ብዝያዳ ታርጌት ጌረን ዝሰርሓሉ ኣእምሮ መንእሰያትን ቁልዑን ንምስላብ ወይ ንምርካብ እዩ። ንምንታይ እዮም መንእሰያት ዝያዳ ተጸለውቲ ዝኾኑ? መንእሰያትከ ንዕኡ ብኸመይ ክገጥምዎ ኣለዎም?**

- ኣብ ካምፕስ ሓደ ህንዳዊ ፕሮፈሰር ዝበለና ዘይርስዓ ዘረባ ኣላ፡

"ኣውሮጳውያን ኣይወልዱን ኣይዝምዱን እዮም ዘለዉ። እቶም ሕጂ ዘለዉ ኸኣ ይኣርጉ ስለዘለዉ፡ ድሕሪ ሓሙሽተ ዓሰርተ ዓመታት ዝሰርሓሎም ኣይክህሉን'ዩ። ዝተፈላለየ ሜላታት ተጠቒሞም ክወስድኹም ምኽኖም ፍሉጥ እዩ"

እቲ ሕጂ ዘጋጥም ዘሎ እቲ ፕሮፈሰር ዝበሎ እዩ። ንመንእሰያት ዋላ ንቑልዑ ከይተረፈ ልቦም ሰለቦም ናብኦም ከም ዘቖምቱ ይጉብሩ ኣለዉ። እቲ ዘሕዝን ከኣ መንእሰያት ብሕጋዊ ዘይኮነ ብዘይ ሕጋዊ ኣገባብ ንኽኣትውዎም የተባብዑ ምህላዎም እዩ። ምኽንያት፡ ብሕጋዊ ንሰራሕ ዝኣቱ ሰብ ኣዝዩ ክቡር ስለዝኾነ፡ ብዝተራቐቐ መገዲ ኣታሊልካን ሰሊብካን ባዕሉ እቲ መንእሰይ ናይ ሂወት "risk" ወሲዱ ከመይ ይኸዶምን ይምዝምዞምን እዮም ዝሰርሕሉ ዘለዉ። እቲ ዘሕዝን፡ ንቶም ሕጂ ብዘይሕጋዊ ዝኸድዎም ዘለዉ፡ ኣብ ሰፋሕቲ ሕርሻዊ ስርሓት ብናጻ ጉልበት ይዓምዎ ምህላዎም እዩ።

**• ማዕከናት ዜና ምዕራባውያን ሃገራት ስለምንታይ እየን ንምስሊ ኤርትራ ብኣሉታ ክገልጽኦ ዝደልያ?**

- ኣገዳስነት ጆግራፍያዊ ኣቀማምጣኣ እዩ። ምዕራባውያን እንተዀይንሎም፡ ብሪሞት እትንቀሳቐስ ሃገር ክትኮነሎም እዮም ዝደልዩ። እዚ ኸኣ ኤርትራ ዘይትቕበሎ እዩ።

**• ነዚ ንምቕያር እቲ ዕዮ ገዛ ናይ መን እዩ ክኸውን ዘለዎ?**

- ዘረባ የብሉን ናይ መንእሰያት'ዩ።

**• ናብ ህሉዊ ኩነታት ስራሕካ ክንምለስ፡**

- ካብ 2008 ኣትሒዘ ኣብ ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ ተመዲበ እሰርሕ ኣለኹ። ኣብኡ ፈለማ "Information analyst" ኮይነ ሰሪሐ። ድሕሪኡ ኣብ መጽናዕቲ ሰሪሐ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ድማ ኣብ ህዝባዊ ርክባት እሰርሕ ኣለኹ።

**• ዛጊት ካብ ዝተሞኮርካዮ ትፈትዎ ዓይነት ስራሕ**

- መጽናዕቲ

**• ምኽንያት**

- ኩሉ ግዜ ሓድሽ ነገር ስለትመሃር። ሓደ ነገር ንኽትረክብ ብዙሕ ነገራት ኢኻ ትፍትሽን ትርእን። ንሓደ ነገር ብኹሉ ኩርናዓት ክትርእዮ'ውን ይሕግዘካ'ዩ።

**• ካብ ዝገበርካዮም መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ብፍሉይ እትገልጾም**

- ኣብ ካምፓስ ዝገበርክዎ ኣውጺእካ ብፍሉይ ዝገልጸን



መጽናዕትታት፥ ቀዳመይቲ፡ "Piracy on the Red Sea" እትብል ኮይና፡ ምስ ከባቢና ስለትተኣሳሰር ንቕርሰና ቀይሕ ባሕሪ ትምልከት'ያ። ካልኣይቲ፥ "Peace Keeping; why is it not applicable in Darfur?" ብዝብል ኣርእስቲ እያ ተዳልያ፡ ሳልሰይቲ ድማ "Challenges and opportunities of 21st century on Diplomacy" ትብል ኮይና፡ ካልእ ብውልቀይን ምስ ጉጅለን ብምዃን ዝሰራሕክሉ መጽናዕትታት እውን ኣሎ።

**• ፍሉይ ኣበርክቶ ኣብ ሕብረተሰብ**

- ምድላው መጻሕፍቲ፡ ምስ ባህልን ክብርታትን ሕብረተሰብ ዘኸይድ ዝተፈላለዩ ስነጥበባዊ ፍርያት (ስነ-ጽሑፍ፡ ግጥምታት) ከምኡ'ውን ትምህርታዊ ጽሑፋት ኣበርኪተ ኣለኹ።

**• ብዛዕባ ዘዳለኻዮም መጻሕፍቲ**

- ሰለስተ ብቋንቋ ዓፋር መጻሕፍቲ ኣዳልየ ኣለኹ። ትሕዝቶኣን እተን ክልተ ቀዳሞት ናይ ምንባብ መጻሕፍቲ እየን። ኣብ መባእታ ተመሃሮ ናይ ምንባብን ልምዲ ዘስርጻ ኮይነን፡ ሓጺር ዛንታታት፡ ጽውጽዋያት፡ መዘናግዒን ካልእን ኣለወን። እታ ሳልሰይቲ ድማ ንምኽንሻብ ደቀንስዮ እትምልከት እያ።

**• መለሳ ክኾና፡ ብዛዕባ ባህልን ልምድን ብሄረ ዓፋር ክነዕልል። ናብ ካልኦት ብሄራትና ክሰግር ኣለዎ እትብሎ ተድንቖ ያታ ወይ ልምዲ እንታይ ኣሎ?**

- ገለ ኣርባዕተ ነገራት ኣለዉ. ክጠቕሶም ዝደሊ፥

ቀዳማይ፥ ኣብ ኣተሓሕዛ ኣግራብን እንስሳታት ዘገዳምን እዩ። ክልቲኦም ከም ደቀባት ወይ ደቂ ዓዲ ስለዝውሰዱ፡ ፍሉይ ኣኽብሮት እዩ ዘሎ። ኣብኣቶም ዝኾነ ሃሰያ ክተስዕብ ከም ነውሪ (taboo) እዩ ዝውሰድ። ነውሪ ጥራሕ ዘይኮነ ክልኩል እውን'ዩ። ኣብነት፥ ሓደ እዋን ሓደ ጋሻን ወዲ ዓዲን ብሓደ እናኸዱ እንከለዉ፡ ኣብ መገዲ ተመን ምስጋጠሞም፡ እቲ ጋሻ ሰንቢዱ፡ በቲ ዝጸንሖ ጉራዴ ክቐትሎ ኩብል፡ እቲ ብጻዩ ብኢዱ ሒዙ፥ "ግደፍ! ተመን ኣብዚ ዓዲ ከም ወዲ ዓዲ እዩ" ኢሉ ከም ዝገዝኦ ይዝንቶ።

ካልኣይ፥ ኣብ ኣተሓሕዛ ቈልዑ'ዩ። ኣብ ብሄረ ዓፋር ቈልዓ ናጻ ኮይኑ እዩ ዝዓቢ። መዓልታዊ ትምህርትን ተማእዝኖን እኳ እንተኾንካ፡ ነቲ ንሱ ዝብሎን ዝገብሮን ከኣ ዓቢ ክብሪ ኢኻ ትህቦ። ዘረባ ቈልዓ'ዩ ኢልካ ኣይተስተናዕቖን ኢኻ። ዘረባ ዓበይቲ'ዩ፡ ጦብሎቕ ኣይትበል ኣይትብሎን ኢኻ፡ ምስ ወለዱን ዓበይትን ኮፍ ኢሉ ክሰምዕን ርእይቶኡ ክሀብን ክስማዕን መሰሉ እዩ። ኣብ ቈልዓ ካብ ዘሎ ፍሉይ ክብሪ፡ ቈልዓ ምዕባይ ምሉእ ሓላፍነት ናይ'ቲ እንዳ እዩ። ኣቡኡ፡ ኣዲኡ ወይ ክልቲኦም ዝሞትዎ ቘልዓ ኣይዝኽትምን እዩ።

ሳልሳይ፥ ጓለ'ንስተይቲ ኣብ ብሄረ ዓፋር ልዑል ክብሪ እዩ ዘለዋ፡ ከም ሰባ ትሰርሕን ደቃ ትኣልን እያ። ግና ኸኣ ኣይትጽረፍን ኣይትህረምን'ያ። ንሳ'ውን ብተመሳሳሊ ኣብ ደቂ ተባዕትዮ ልዑል ኣኽብሮት እዩ ዘለዋ።

ራብዓይ፥ ጉዳይ ኣፈታትሓ ግርጭት እዩ። ዝኾነ ዘየሰማምዕ ጉዳይ እንተኣጋጢሙ ወይ ብወረ ይኹን ብሕሜት ዘሰማዕካዮ ነገር እንተሃልዩ ቅድም ንሓደ መቕርብ ስድራቤት ኢኻ ትሕብር። ንሱ ድማ ምሉእ ሓላፍነት ወሲዱ፡ ነቲ ጉዳይ ናብ ካልእ ከይሰገረ እንከሎ ብኣጋኡ ብሰላማዊ መገዲ ኣብ ምፍታሕ ብትግሃት ይሰርሕ። እዚ ኣብ ካልእ ብዙሕ ዘይትርእዮ ኣብነታዊ ኣፈታትሓ ግርጭት እዩ።

**• ጉዳይ መርዓ ትሕቲ ዕድመ**

- ብዛዕባዚ ኣነ'ውን ንሓደ ሽማግለ ሰብኣይ ሓቲተ ነይረ ሓደ ግዜ። ንሱ ዝበለኒ፡ ንሕና ክልተ ነገራት ኢና ንጥምት፥ ሓደ ኣካላዊ ብቕዓት ኣለዋ ድዩ ንመርዓ፤ ዝብል ኮይኑ፡ ካልኣይ ድማ ኣእምሮኣዊ ብስለትከ ኣለዋ ድዩ ንሓዳር፤ (ቈልዑ ምዕባይ፡ ሓላፍነት ስድራ ምስካም ወዘተ) ኢሉኒ ነይሩ። መልሰይ እውን ካብዚ ናይ'ዚ ሽማግለ ዝሓልፍ ኣይኮነን።

**• ካብ ባህልን ልምድን ብሄረ ዓፋር ብእወንታ ዘይትርእየ፡ ክቕየር ኣለዎ እትብሎ. . .**

- ጉዳይ መርዓ እዩ። መርዓ ኣብ ብሄረ ዓፋር ኣዝዩ ብዙሕ ወጻኢታት'ዩ ዝሓትት። ብሕልፊ ኣብ ገዝሚ ዝግበር ወጻኢታት ኣዝዩ ዘገርም እዩ። ብዙሕ ንረኣዩለይ ኢልካ ዝግበር ነገራት ኣሎ።

**• ገዝሚ ብመን'ዩ ዝዳሎ?**

- ብእንዳ ወዲ እዩ ዝዳሎ። እቲ ወዲ ተወሊዱ ልቢ ክገብር ምስ ጀመረ ካብ እዋን ቈልዕነቱ ኣትሒዙ እዩ ብዛዕባ ገዝሚ ክሓስብን ከዋህልልን ዝጅምር።

**• ክሳዕ ክንደይ ወጻኢታት ይሓትት?**

- ክነግረካ ከኹብደኒ እዩ። ዘይምግላጹ እዩ ዝሓይሽ። ኣመና ብዙሕ እዩ።

**• ምትሕግጋዝ ኣብ ግዜ መርዓ**

- ኣሎ እንድዩ፡ ግና ኸኣ ንኹሉ ዝሸፍን ኣይኮነን። ግድን እቲ ወዲ ሰሪሑ ኣዋህሊሉ ክጸንሕ ኣለዎ። ኣዋህሊሉ እንተዘይጸኒሑ ክምርያ ኣመና ኣጸጋሚ'ዩ። ብሰንኩ ዘይምርዓዉ እውን ኣለዉ።

**• ተመርዒኻ ዲኻ?**

- እወ ተመርዕየ እየ። ሓደ ቘልዓ ወሊደ ኣለኹ።

**• ኣስማቶም**

- ስም በዓልቲቤተይ ሳዕድያ ዓሊ እዩ። ወደይ ድማ ኣይደም።

**• ብወገንካኸ ኣገዛብ ጽንብል መርዓኻ ኣብነታዊ ክትገብሮ ዝገበርካዮ ፈተነ ኣሎዶ?**

- እወ። ግና ሰዒቦሙኒ ድዮም ኣይሰዓቡንን እዩ እቲ ዋና ነገር። ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ገለ መንእሰያት ክንቀሳቐሱ ጀማሚሮም ነይሮም። ቅድሚ ገለ ዓመታት'ውን ብሃማመተኤ ኣብ ዝተወደበ መደብ ልዝብ መንእሰያት ብሰፊሑ ተዘትዩሉ፡ ኣብ ተለቪዥን ተፈንዩ ነይሩ እዩ። ቅሩብ ይመሓየሽ እኳ እንተሎ፡ ገና ናብ'ቲ ዝድለ ለውጢ ኣይተበጽሐን ዘሎ። ኣብነት ኣብ ጢያ ሕግታት ከውጽኡ ጀማሚሮም ኣለዉ።

**• ጉዳይ ፍትሕ**

- ሓቂ ሓይሽ፡ ፍትሕ ዳርጋ የለን

ክትብል ትደፍር ኢኻ። ኣዝዩ ሳሕቲ እዩ ዘጋጥም። ምኽንያቱ፥ እቲ ኑቲ መርዓ ዝግበር ጻዕርን ወጻኢታትንዶ ይጸሉ ይኾውን፣ ትብል ኢኻ።

**• ጉዳይ ፊልማ ብዙሕ ይዝረበሉ እዩ። እንታይ እዩ ፊልማ ብልክዕ?**

- ፊልማ ብሕጽር ዝበለ ማሕበር መንእሰያት እዩ። ምትእኽኻብ ወይ ውዳበ ናይ መንእሰያት እዩ። ወፈራዊ ስራሕ፡ ማእቶታዊ ስራሕ፡ ውራያት ኩሉ ብመገዲ ፊልማ እዩ ዝዕመም። ጽንብል ሃልዩ፡ ሃገራዊ ይኹን ሃይማኖታዊ በዓል ሃልዩ፡ መርዓ ሃልዩ፡ ሞት ሃልዩ ካልእ ናይ ዓዲ ይኹን ዝኾነ ጉዳይ ሃልዩ ብሓባር ይሰርሕን የገልግልን። ኩታስ ኩሉ ሓይሊ ዘድልዮ ነገራት ብፊልማ እዩ ዝዕመም። ናቶም መራሒ ኣለዎም። ብናቱ ትእዛዝን መምርሒታትን እዮም ዝኸዱ። ንሱ ድማ ተሓታትነቱ ናብ ሱልጣን እዩ።

**• ኣብ ኣተሓሕዛ ጉዳይ ጋር እውን ፍሉይ ልምዲ ኣሎ። ከመይ እዩ?**

- ኣጋጣሚ ብዓፋር እውን ጋር እዩ ዝብሃል። ቅትለት ምስ ኣጋጠመ ብኽልቲኡ ወገን ማለት እቲ ሕማቕ ዝገበረ ክኸወል ወይ ናብ እንዳ ሱልጣን ወይ ናብ ጭቃ ዓዲ ከይዱ ክዕቑብ እቲ ኻልእ ድማ ሕነ ክፈዲ ክደሊ ፍሉጥ እዩ። ካልእ ተወሳኺ ጸገም ከየጋጥም ግዜ ከይተወሰደ፡ ብወገን ቀታሊ መስርሕ ዕርቂ ምኪያድ ይጅምር። ኣብ'ቲ ዕርቂ ካብ ናይ ክልቲኦም ገዛ ወይ እንዳ ወጻኢ ዝኾኑ ካብ ጎደቦ ወይ ካልእ ዓዲ ዝመጹ ሽማግለታት ከም ዝኣትውዎ ይግበር። ባዕሎም ዝከኣሎም ይፍትኑ፤ ምኳን እንተኣብይዎም ድማ ካብ ካልእ ዓዲ ሽማግለታት ይውሰኹ። እቲ ጉዳይ ግቡእ መፍትሒ ክረክብ ሓያል ጻዕሪ እዩ ዝካየድ። ምናልባት እቲ ቀታሊ ተታሒዙ እንተተቐቲሉ ድሕሪኡ ዘረባ የለን፣ ጉዳይ ተፈቲሑ ማለት'ዩ። እንተዘይኮይኑ፥ እቲ ቀታሊ ክህድም፡ ክሕባእ፡ ናብ ሱልጣን ወይ ጭቃ ዓዲ ክኸይድ ወይ ሃገር'ውን ክቕይር ይኽእል'ዩ፤ እቲ ጉዳይ ግና ኣይዓርፍን እዩ። ኣብ ጉዳይ ሽምግልና እቶም ዝበደሉ ቀቢላ ወይ እንዳ ኣዝዮም



ልዙባትን ትሑታትን ይኾኑ፡ ጉዳይ ሽምግልና ብዘሓየለ ይቕጽል፡ ኣብ መወዳእታ ዝተበደሉ ኑቲ ጉዳይ ዕርቂ እንተተቐቢሎሞ፡ እቲ ፍርዲ ፍሉጥ እዩ። ዓቕምና ኣይኮነን፡ ካብይ ክነምጽእ ዝበሃል የለን፡ ክትቅበል ጥራሕ'ዩ ዘሎካ። ምኽንያቱ እቲ ኹሉ ጻዕርታት ዝካየድ፡ ተበደልቲ ኑቲ ፍሉጥ ፍርዲ ንኽቕበልዎ እዩ።

**• ናብ ውልቅኻ ክንምለስ መሓመድ። ባህርያትካ ከመይ ኢኻ ትገልጾ? ትፈትዎዶኸ ወይ ክትቅይሮ ሓሲብካ ትፈልጥዶ?**

- ውዑይ እየ። ውዑይ ምኳነይ እፈትዎ'የ። ናጻ'የ ኸኣ፤ ኣብ ልበይ ዘሎ ነገር ብጋህዲ እዛረብ። ነዚ'ውን ኣይጸልእን እየ። ሳሕቲ ምስ ሰባት ከቀያይመካ ይኽእል'ዩ፡ ግና ክቕይሮ ኢለ ሓሲበ ኣይፈልጥን እየ። “I'm emotional”። ክትርደኣኒ ከምታ ኣብ ‘ዲክሽነሪ’ ዘላ ትርጉም ትግርኛ “ስምዒታዊ እየ” ኣይኮንኩን ዝብለካ ዘለኹ፡ ቅሩብ ትፈለ እያ ኣብ ሓቀኛ ትርጉም ቋንቋ እንግሊዝ እንተመጺእካ፤ ስምዒተይ ብናጻ ዝገልጽ ሰብ ምኳነይ እየ ክገልጸልካ ደልየ።

**• ትጸልእ ባህርያት**

- ጃህራ ኣይፈቱን እየ። ብዘለዎን ዘይብሉን ጃህራ ዝብዝሕ ሰብ ኣይፈቱን እየ። ካልእ ዘይፈልጡኻ ከለዉ ከም ዝፈልጡኻ ኮይኖም ገምጋምካ ዝወስዱ ሰባት'ውን ካብ'ቶም ዘይፈትዎም እዮም። ብዛዕባ ዝኾነ ሰብ ክትዛረብ፡ ርእይቶ ክትህብ እንተኾይንካ ዝቐደምካ ጽቡቕ ጌርካ ኑቲ ሰብ ክትፈልጦ ኣለካ ዝብል እምነት'ዩ ዘሎኒ። ብሓፈሻ ዘይፈልጡ ክነሶም ከም ዝፈልጡ ኮይኖም ዝቐርቡን ዝጀሃሩን ሰባት ኣይፍተዉንን እዮም።

**• ኣብነታዊ ወይ ዕዉት እትብሎ ሰብ**

- ግዚኡን ፍልጠቱን ዓቕሙን ኣብ ቁምነገር ዘውዕል ሰብ ኣብነታዊ እዩ ንዓይ። በታ ዘላቶ ዓቕሚ ኣሐይሉ ሰሪሑ ዝዓግብ ሰብ ዕዉት'ዩ። “ቅዱስ ቅንኢ” ዝበሃል ኣገዳሲ እኳ እንተኾነ፡ ክትበጽሖ ብዘይትኽእል ነገር ዘይበጻሕክዎ ኢልካ ኣብ ምጭናቕ ግዜኻ ከተጥፍእ የብልካን። ቡቲ በጺሓካዮ ዘሎኻ ደረጃ ብኸመይ ቁምነገር ክትሰርሕ ምሕሳብ'ዩ ናብ ዓወት ዘብጽሕ።

**• ብዘለካ እንተዓጊብካ ደኣ'ሞ ...**

- ተረዲኣካ፡ ንኽትምዕብል ቀጻሊ ክትጽዕር ኣሎካ። ኣብነት ፍልጠት መወዳእታ የብሉን። ቀጻሊ ክትፈልጥ፡ ቀጻሊ ሞያን ክእለትን ክትጥሪ ክትጽዕር ኣሎካ። ግና ኸኣ ቡቲ ድሮ በጺሕካዮ ዘሎኻ ወይ'ውን ቡቲ ክትበጽሖ እትኽእል ክትዓግብ ኣሎካ ማለተይ እዩ። ኣብ ምስቁርቋርን ዘይበጻሕክዎ ኢልካ ኣብ ምጭናቕን ክዓርበካ የብሉን ማለተይ እዩ።

**• ዝበርሃካ ወይ ትፈትዎ ነገር**

- ካብ ስራሕ፥ መጽናዕቲ ምኪያድ እፈቱ'የ። ምኽንያቱ መጽናዕቲ ክተካይድ ኢልካ ትግብሮ መስርሕ፡ ንነገራት ብኹሉ ኩርናዓት ከምትርኢ

ይግበረካ'ዩ። ካብ ሓውሲ ምዝናጋዕ ድማ፥ ምሕንባስ ኣዝዩ ባህ እብለኒ። ምንባብ፡ ምጽሓፍ ከኣ እፈቱ'የ።

**• ከመይ ዝበለ መጻሕፍቲ ኢኻ ተንብብ?**

- ይፈላለየ እዩ። ኣብነት ቀደም ተመሃራይ ከለኹ፡ ናይ ስነ-ጽሑፍ መጻሕፍቲ ከንብብ እብርሃኒ ነይሩ። ሕጂ ድማ ምስ ስርሐይ ዝኸይድ በብዓውዱ እየ ዝኸይድ፤ ናይ ሳይኮሎጂ፡ ኮሙኒከሽን፡ ፍልስፍና፡ ምሕደራ፡ ፖለቲካ።

**• ዘይብርሃካ ወይ ትጸልኦ ነገርከ**

- ምጥላም ብሓፈሻኡ ኣዝዩ እዩ ዘጽልኣኒ። ይንኣስ ይዕበ ምጥላም ዘብኡ ኣይፈቱን'የ። ኣብነት፥ ሓደ ሰብ ጽባሕ ክምለሰልካ'የ ኢሉ ዝኾነ ገንዘብ ወይ ካልእ እንተተለቂሑ፡ ኣብታ ዝበላ ክመልሳ ኣለዎ። ተለቂሖም ዝጠልሙ ወይ ክርእዩኻ መገዲ ዝቕይሩ ኣይፈትዎምን እየ። ቈጸራ ምጥላም'ውን ኣዝየ ካብ ዝጸልኦ ነገር'ዩ። ኣነ'ውን ቈጸራ ክጠልም ኣይደልን እየ። ሕጂ'ኸማን ድሕሪ ፍርቂ ሰዓት ቈጸራ ስለዘለኒ፡ ሰዓት ከይሓልፈኒ፡ ድሮ ጎቦ ልበይ ክኸውን ጀሚረ ኣለኹ። ንእግሪ-መገደይ ቀልጥፈኒ እየ ዝብለካ ዘለኹ። (ሰሓቕ)

**• መጻኢ መደባትካ**

- ኣብ "Business Administration" ናይ ማስተርስ ዲግሪ ብምለእኣኽ እመሃር ኣለኹ።

**• ይኸደልካ ዶ ደኣ ምስ'ቲ ቀዲምካ ዝተመሃርካዮ?**

- ኣጸጋሚ ኣይኮነን። እኳ ደኣ በንጻሩ ዝያዳ ኣኽሳቢ እዩ። ብሕልፊ ኣብ ናይ መንግስታዊ ትካላት ትሰርሕ እንተ'ኼንካ ናይ ነንበይኑ ዓውዲ ኵለንትናዊ ፍልጠት ክህልወካ ጽቡቕ'ዩ።

**• ኵተመሰግን ዕድል ክህበካ ...**

- ኣብ ሂወተይ ለውጢ ኣብ ምግባር ኣበርክቶ ዝገበሩ ሰባት ኣዝዮም ብዙሓት'ዮም። ንወለደይን ስድራቤተይን ሓለፍተይን መሳርሕተይን ዝለዓለ ምስጋናይ ኣቕርበሎም።

**• ንውድእ ኣሎና። ኣብ መወዳእታ ኵተመሓላልፎ እትደሊ መልእኽቲ እንተሃልዩ ዕድል ክህበካ**

- ንመንእሰያት እዩ። መንእሰያት ተጸበይቲ ክንከውን የብልናን። ባዕልና ፋሕተርተር ክንብል ኣሎና። ባዕልና ኣበገስቲ፡ ኣወሃሃድቲ፡ ሰራሕቲ፡ ወረስቲ፡ ክንከውን ኣሎና። ተጸባዩ፡ ወራሲ፡ ተመራሒ ጌርካ ነብስኻ እንተሃኒጽካ'ያ ክትምዕብል ኣይት'ኽእል ኢኻ። ብርእይቶይ ኣብ ገለ መንእሰያት ተበግሶ ክትወስድ ናይ ዘይምድላይ፡ ስራሕ ሰብ ክፈጥረልካ፡ ናይ መጻኢ ዕድላትካ ሰባት ከምጽኡልካ ናይ ምጽባይ ባህርያት ይረኣ ኣሎ። እዚ ፍጹም ክቕየር ዘለዎ እዩ። መንእሰይ ሓላፍነት ዝስከም፡ ተበግሶ ዝወስድ፡ ፍልጠትን ሞያን ክቐስም ዝጽዕር፡ ሓደስቲ ሓሳባት ዘንቅል፡ ስራሕ ዘበጋግስ ክኸውን ኣለዎ ብሓጺሩ።

ቅድሚ ምውዳእና፡ ኣብ ጉዳይ ሚድያ ሃማመተኤ'ውን ከም ናይ መንእሰያት ማሕበር መጠን ዝለዓለ ተራ ክጻወት ኣለዎ። ንመንእሰያት ዘነቓቕሕ፡ መንእሰያት ብሓላፍነት ዝኣልይዎን ዝሳተፍሉን ዜናዊ መደባት ከዳሉ፡ መሰጥቲ ፊልምታት፡ ናይ ደርፍን መዛሙርን ክሊፓት፡ መጻሕፍቲ፡ በረርቲ ጽሑፋትን ካልእን ኣዳልዩ ብመራኸቢ ብዙሃን እንተላይ ኣብ ሶሻል ሚድያ ክዝርግሕ ይግባእ። እተን ዘለዋ መጽሔታት'ውን ካብዚ ዘለውኦ ዝያዳ ሰሓብቲ ምእንቲ ክኾና ኣብ ትሕዝቶ ይኹን ኣገባብ ሕትመት ክምዕብላን ክመሓየሻን ግዜ ሕትመተን ፍሉጥ ክኸውንን እላቦ።

*** ግርም! የቐንየልና።**



## ኣካዳሚ

# ፈተና ንኽትዳሎ ዝሕግዙ ነጥብታት

መም/ ስቴላ መሓረና

ትምህርቲ ጸኒሕካ ብፈተና ኢኻ ትምዘን፡ ብፈተና ድማ ትፈላለ፡ ብፈተና ትሓልፍን ትተርፍን። ፈተና ሓደ ካብ ኣገደስቲ ኣምራት ትምህርቲ እዩ። ንተማሃራይ'ውን ሓደ ካብ'ቶም ተጠንቂቹ ዝሕዞም ጉዳያቱ እየም። ከይደኸምካ ፍረ ኣይርከበን እዩ ከይጸዓረ ዝዕውት ድማ የለን። ተማሃራይ ኩይኑ ከየጽንዐን ከይደኸመን ጽቡቕ ነጥቢ ከመዝግብ ድማ ኣይክእልን። ኣብ ጉዕዞ ህይወትካ ዕውት ኳንካ ክትቀይድ ክትጽዕር እንተ ዘይክኢልካ፡ ካብ ውድድር ክትግለፍ ኢኻ፡ ካብ ውድድር ክትግለፍ እንከለኻ ኸኣ ካብ ንብርኻ ኣካይዳ ዓለምን ውዲሱበን ኢኻ ትግለፍ ዘለኻ። ብሉጽ ካብ ምኳን ቡቲ ናትካ ዝቐለካ መገዲ፡ እንተ ተኣሊኻ ብርግጽ ካብ ምንባር ተኣሊኻ ኣለኻ። ዘይትጽዕር እንተ ኳንካ ኸኣ ኣይትነብርን ኣለኻ።

ንዝበዝሐ ተማሃራይ እታ ቀዳመይቲ ስርሑ "መጽናዕቲ" እያ ክትከውን ትኽእል። እቲ እንኮ ስራሕ ተማሃራይ ምጽናዕ ካብ ኩሉ ዓመት ምሉእ ንኽፈልጥ ከጽንዕ ክግደድ እዩ። መጽናዕቲ በየናይ መገዲ ኢኻ ትጥምቶ? (ሓንሳብ ሓሲብካ እንተ ትምልሶ ደስ ምበለና።) ገለ ተማሃሮ ከጽንዑ እንከለዉ ክሓልፉ ከም ዘለዎም እናሓሰቡ'ዮም ዘጽንዑ፡ ገለ ኸኣ ኣለዉ ፈተና ስለ ዝኣተወ ዘጽንዑ፡ ገለ ውሑዳት ከኣ'ባ ምስ መማህርቶም ኣብ ህልኽ ምስ ኣተዉ፡ ኑቲ ሙተሃላልኽኩቶም ንኸውድቑ ዘጽንዑ ኣለዉ፡ ብልጫ ናይ ምውሳድ ወልፊ ዘለዎም'ውን ኣይሰኣኑን። እዞም ከምዚኦም ዝበሉ ብሓደ ወገን ከቶቐምጦም። ገለ ተማሃሮ ድማ ክፀሃሩ ስለ ዝደለዩ የጽንዑ፡ ብዝዕባ ፈተናን ውጽኢትን ከይሓሰቡ ብትምህርቲን ፍልጠትን ክዕበዩ ዝደልዩ'ውን መጽናዕቲ ከም መግቦም ይጥምቱዎ እየም፡ ከምዚኦም ዝበሉ ኸኣ ግልል ኣቢልና ከቶቐምጦም ንኽእል። እቲ ኹይኑ እቲ ግን ከጽንዕን ክንፈልጥን ኣለና። እቲ ስድራና፡ ቤት ትምህርቲና፡ ሕብረተሰብናን መንግስቲናን ዘውፍሮ ወጻኢታት፡ ተደማሚሩ ዝበለጸና ሰብ ንኽንከውን እዩ። ፍልጠት ዘይንደል መሰረት ስለ ዝኾነ ኸኣ ቀዳምነት ንትምህርቲና ከም መፍትሒ ህይወትና ሓሲብና ክንፈልጥ ክንጽዕር የድሊየና። ቡቲ ዝለዓለ ዓቕሚና፡ ኑቲ ንመሃሮ ዘለና ትምህርቲ፡ ክንፈልጦን ክንርድኦን ክንክእል ይሓይሽ። እንተ ተረዲእናዮን ፈሊጥናዮን ጽቡቕን ብሉጽን ነጥቢ ከነመዝግብ ዘሸግር ኣይከውንን።

ካብቲ ኣብ ዝኾነ መዓልቲ ዝግበር መጽናዕቲ ዝተፈልየ ምድላዋት ክንገብር ንኽእል ኢና። ንፈተና ኢልና እነጽንዖ፡ ካብቲ ተራ መጽናዕትና ዝተፈልየ እዩ። ንፈተና ኣብ እንገብሮ ምድላው ከኣ እዞም ዝስዕቡ መዘኻኸሪታት ሓገዝቲ ክኾኑ ይኽእሉ እየም፥

- እቲ ክሽፈን ዝተሓሰበ ኣተኩሮ ሂብና ሸፊንናዮ እንተ ኳይና ነረጋግጽ፡ ብተወሳኺ ኣብ ግዜ መግለጺ ዝሓዝናዮ ኖት እንተ ሃልዩ ንርኣዮ።

- እንታይን መዓስን ከም እነጽንዕ መደብ ንግበር።

- እንተ ሓጸረ ከየቋረጽና ሓደ ሰዓት ነጽንዕ። ድሕሪ ሓደ ሰዓት ካብ ዓሰርተ ክሳብ ዓሰርተ ሓሙሽተ ደቓይቕ ነዕርፍ።

- ኣብ ፈተና ክመጽእ ዝኽእል ሕቶታት



ክንግምቶ ንኽእል እንተ ኺይና ባዕልና ክንምልሶ ንፈትን።

- ከማና ኑቲ ክሽፈን ዝደለ ምዕራፋት ዝሸፈኑ እንተ ኾይናም፡ ብጉጅለ ምጽናዕ ሓጊዚ'ዩ።

- ኣብቲ መዓልታዊ እንገብሮ መጽናዕቲ ኣገደስቲ ዝበልናዮም ጽማቝ ኖት ክንሕዝ እንተ ጸኒሕና ዝበለጸ'ዩ። ደጊምና ከነንብብ እንከለና፡ እቲ ዝገፈሐ ኖት ምጽናዕ ኣየድልየናንን እዩ።

- ፈተናና ዝርዝር መልሲ ዘድልዮ ሕቶታት እንተ ኾይኑ፡ ኑቶም ኣገደስቲ ክልሱ ሓሳባት፡ ኣምራትን ዝምድናታትን ኣድቂቕና ክንርእዮም ይግባእ።

- ኣብ ፈተና ዝመጽኣና ሕቶታት ግድል እንተ ኾይኑ፡ ካብ ጥራዝና፡ ተመሳሳሊ መጽሓፍቲን ኣእምሮናን ደጊምና ግድላት

ንስራሕ።

*- ምእንታን ምስቲ ኣቐዲምና ዘጽናዕናዮ ከየደናግረና ኣብ ናይ ፈተና መዓልቲ ካልእ ሓድሽ ክንፈልጥ ሐ.ኹ ኣይንበል።*

*- ፈተና ንምጅማር እናተዳለና እንከለና ምስ ዝኾነ መማህርትና ብዛዕባ እቲ ፈተና እንታ ዘይኣዕለልና ይምረጽ። ከይተረዳኣና ኣብ ወጥሪ ክንኣቱ ስለ እንኽእል።*

*- ፈተና ምስራሕ ቅድሚ ምጅማርና በቲ ዝበረሃና መገዲ ኣብስና ክቃቐሓና።*

*- ድሕሪ ፈተና ዝፍጠሩ ንኽዝጸንዕ ክንብል'ዉን ኣብስና ኣይንረስዕ - ጸቡቕ ገይርና ንመጉበ።*

ፈተና ኣብ ምቕራቡ ኣቐዲምና ክንፈልጦምን ክንምልሶምን ዘለና ነጥቢታት ኣለዉ፥

1. እንታይ ዓይነት ፈተና ምኳኑ ንፍለጦ። እቲ ክንዳለዎ ዘለና ብመንጽር እቲ ፈተና ክንልክዖ ስለ እንኽእል፡ ዓይነት ዝመጽኣና ፈተና ክንፈልጦ ከድሊየና'ዩ።

- ፈተና ምረጽ፡ ሓቂ-ሓሶት፡ ኣዛምድ ወይ ንኽሰን ዘጠቓለለ እንተ ኾይኑ፡ ኣቐዲምና ምፍላጥ ነቲ እንገብሮ ምድላውን ክልኸ ግዜ ክንቀጥብን ክሕግዘና ይኽእል'ዩ።

- ፈተናና ምሉእ መግለጺ ዘድልዮ ሕቶን መልስን እንተ ኾይኑ'ውን ዝያዳ መጽናዕትን ዕምቈትን ስለ ዘድሊ ኣደልዲልና ክንጽንዕ ይግባእ።

- ኣብ ፈተናና ዝመጽኡ ሕቶታት ግድላት እንተ ኾይናም ፍልይ ዝበለ ምድላዋት ክንገብር ንግደድ። ግድላት እቲ መሰረታዊ ኣምራቶም (concepts) ክንፈልጦምን ብብዙሕ ሕቶታት ክንለማመዶምን የድልየና።

- ፈተናና ካብዞም ኣቐዲምና ዝረኣናዮም ዝተሓዋወሱ ክኾኑ ስለ ዝኽእሉ፡ ንኹሉ ዘጣመረ መጽናዕቲ የድሊየና።

2. ኣየናይ ምዕራፍ ኣንቢብና ክንሸፍን ወይ ክንዳሎ ከም ዘለና ንፍለጦ። ኣብ ክፍሊና እንወስዶም ንኣሽቱ ፈተናታት ናብ ዝተወሰኑ ኣርእስቲታት ዝዓለሙ ስለ ዝኾኑ፡ ኣየናይ ምዕራፍ ከም እነጽንዕ ምፍላጥ ካብ ዘይተደልየ ሃልኪን ጸቕጢን ክገላግለና ይኽእል።

3. ኣብ ፈተና ክንደይ ሕቶታት ክመጽኣና ምኳኑ ንፍለጥ።

4. ንፈተና መሰርሒ ዝወሃበና ግዜ ምፍላጥ'ዉን ንኣሳልጦና ሓጋዚ'ዩ።

## ምሸምዳድ ኣብ ግዜ ፈተና

ፈተና ኣብ እንዳለወሉ እዋን ከይሸምደድና ዘይኩነልና ተማሃሮ ክንህሉ ንኽእል ኢና። ምሽምዳድ ሳሕቲ ዝውሰድ ኣማራጺ እዩ። ኣብ ሞንጎ ሓደ ምዕራፍ ከይሸምደድና ነጽንዖምን ክንሸምድድዶም ዘገድዱናን ክህልዉ ይኽእሉ'የም። ኣበየናይ ክንሸምድድ ንድረኽ ኣለና ክንፈልጥ ይግባእ። ግድን ክንሸምድድ ኣብ ዘለና እዋን እዞም ነጥቢታት ምርኣይ ሓገዝቲ ክኾኑ ይኽእሉ'የም፤

*- ካብ ረብሻ ናጻ ዝኾነ ቦታ ኽረኸብ፥*

ክንሸምድድ እንከለና ኣእምሮና ብምሉእ ኣደኅቦ ክሰርሕ ኣለዎ። ኣብ ገዛ ቲቪ እናረኣና ወይ ራድዮ እናሰማዕና ነጽንዕ እንተ ኼንና፡ ንዝያዳ ውጽኢት ኣይኮነን። ካብ ዝኾነ ድምጺ ተፈሊና ክንሸምድድ ይምረጽ።

*- ናይ መጽናዕቲ ሰሌዳ ኑዳሉ፥*

ቅድሚ ምሽምዳድ ምጅማርና እንታይን መዓስን ከም ነጽንዕ መደብ ነውጽእ። ኣየናይ ቅድሚት፡ ኣየናይከ ድሕሪት ክንጽንዖ ምኳና ዝገልጽ ዝርዝር ኑዳሉ።

*- ኣብ ንሽምድደሉ እዋን ንስወር፥*

ኣብ ዝመድቦናዮ ናይ መጽናዕቲ እዋን ካብቶም ኣብ ናብራና እንጥቀመሎም መራኸቢታትን ኣዕሩኽን ክንረኽብ ኣይንፈትን። ኣብታ ሰዓት ንሕናን ጥራዝናን ጥራይ ንኹን።

*- ኣብ ሎሚ ክንጽንዖም ዝመደብናሎም ኣብ ቅድሚና ንቕረቦም፥*

ክንጽንዖም ዝሓሰብና ምዕራፋት ካብ ዝተፈላለየ ጥራዝ፡ መጽሓፍን ኖትን ክኸዉን ይኽእል እዩ። ኣብ ቦታ መጽናዕትና ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ቅድሚና ክነቐምጦም ኣለና።

*- እንሽምድደሉ ግዜ ንፍለ፥*

ምቁእ ከነታት ኣብ ዘለዎ ግዜ ጸቡቕ እናተሰማዓና ክንሸምድድ ተመራጺ እዩ። ካብ መዓታዊ ንውዕለሉም ግዜን ቦታን ለውጢ ገይርና ክንሸምድድ እንከለና፡ ሓሳብና ክሰርቁና ካብ ዝኽእሉ ክንእለ ከእኽለና'ዩ። ከዐቢና ምሉእ ጸጥታ ዘለዎ ግዜ ኣለሊና ክንጥቀመሉ ንፈትን። ኣብ ነፍሲ-ወከፍ 50 ደቒቕ፡ ዓሰርተ ደቒቕ ዕረፍቲ ንወሰድ።

## ዝደጋገሙ ጌጋታት ኣብ ግዜ ፈተና

ፈተና ክዓሎ እንከሎ ነቲ እካይዶ ጻዕሪ መዝምሞሚ እዩ። ዝበዝሐ እዋን መማህራን ፈተና ኩዓልዉ እንከለዉ፡ እቲ ከይፈለጥናዮ ክንሓልፍ ዘይግባእ ኣድማቒም ከርእዩና ይፍትኑ፡ ብተወሳኺ'ውን ናብቲ ዝቐጽል ምዕራፍ ኩነ ክፍሊ ምሳና ሐ.ዝናዮ ከም እንኸይድ ይገብሩ። ከይፈለጥናያ ትሓልፍ ፍልጠት ክትህሉ ኣይፈትዉን'የም። ነቲ ኣብ ክፍልና ኣብ ግዜ መግለጺ ከይሰተውዓልናሉ ወይ ሸለል ኢልናዮ ዝሓለፈና፡ ግድን ንኽንፈልጦ ብፈተና የዘኻኽሩና። ዝበዝሑ መማህራን ጻዕሮም፡ ድኻሞም፡ ክእለት ሞያኦምን ኣደኅቦ ተማሃሮኦምን ብመገዲ ፈተና ክረጋግጽዎ ይደልዩ። ተማሃሮኦም ሕማቕ ነጥቢ ከመዝግቡ እንከለዉ ኸኣ የሕምሞም፡ ተመሊሶም ኣብሶም ይፍትሹ፥ ናይ ድግማ ክፍሊ ይሰርዑን ካልእ ዝቐለለ ጥቡብ የናድዩን። ገለ ኸኣ ኣይሰኣኑን ከም ዓውደ ኩናት ገጽ-ርእሶምን ተማሃሮዮምን ገይሮም ዝወስዱዎ። እቲ ዘዳልውዎ ፈተና ኸኣ ንተማሃሮ ከሕስቦምን ከቃቕሖምን ዘይክእል፡ ካብኡ ዝዓቢ ተማሃሮ ክግልኡዎ ዝግባእ ፍልጠት እንከሎ፡ "ብምንታይ ኪጋጽዮም ይኽእል፤" ኢሎም ድቃስ ዝስእኑ፥ ተማሃሮዮም ኣብ ግዜ ፈተና ክጠላቐ እንከሎ ርእዮም ባህታ ዝሰመዖም ካብ ብሱል ጥረ መማህራን ኣይሰኣኑን።

ኣብ ዝኾነ መዓልቲ ዝተገልጸ ትምህርቲ ቀልጢፍም ዝቐልቡ፡ ንባዕሎም ፈሊጦም ንመማህርቶም ክረድኡ ዝውዕሉ ተማሃሮ ኣለዉ። እንተኾነ ከም ከረድኡ ዘይሓገዙ፥ ኣብ ግዜ ፈተና ትሑት ነጥቢ ከምጽኡ ንዕዙብ ኢና። ንፈተና ኣጸጊዕናዮ ዝኣተና፡ ኣብ ግዜ ፈተና ብብዙሕ ምኽንያታት ክንጋጾ ንኽእል ኢና። ዘይምስትውዓል ሓደ ጠንቂ ክኸዉን ይኽእል እዩ። ኣብ ግዜ ፈተና እንገብሮም ንኣሽቱ ጌጋታት ክንፍወስ ዝም



ዝስዕቡ ነጥበታት ንርአ፤

ሀ. ኣብ ፈተና ዝተፈላለዩ መምርሒታት ክወሃቡና ይኽእሉ'ዮም። ነዞም መምርሒታት ከየንበብናዮም እንተ ሓሊፍና ወይ ኣንቢብና ብዐቢእ እንተ ዘይተረዳእናዮም ናብ ጌጋ ይመርሑና። ንኣብነት፡ ፈተናና ሓቂ ወይ ሓሶት እንተ ነይሩ፥ ኣብ መምርሒ ኸኣ መልሲና ምሉእ ቃል (True or False ኢልና) ክንጽሕፎ ከም ዘለና ዝሕብር'ዩ። ሓቂ ክንብል "T"፡ ሓሶት ንምባል ከኣ "F" እንተ ጺሕፍና መምህርና መምርሒ ብዘይ ምኽታልና ነጥቢ ዘይክህበና ወይ ከጉድለልና ይኽእል።

ለ. ፈተና ሰሪሕና "ወዳእ" ኣብ ዝበልናሉ፥ እኹል ግዜ እንተ ሃልዩና ዝሰራሕናዮ ደጊምና ክንረጋግጽ ኣለና። ካብ ቀጽሪ ሓደ ክሳብ መወዳእታ ናይቲ ፈተና ከይተሸገርና ክንሰርሖ ስለ ዝኸኣልና ምርግጋጽ ኣየድልየናን'ዩ ማለት ኣይኮነን።

ሐ. ሓደ-ሓደ እዋን "ቅኑዕ መልሲ ሰሪሐ ኣለኹ" ኢልና ዝኣመንናሉ፥ ፈተና ምስ ተቐበልና ጌጋ ኮይኑ ይጸንሓና እዩ። ኑቲ ዝጸንሓና ሕቶ ብልክዕ ሰኣን ምርዳእና ክንጋገ ንኽእል ኢና። እቲ ሕቶ ካልእ፡ መልሲና ኸኣ ካልእ ይኸውን ኣሎ። ኣብቲ ሕቶ ንዘለዉ ክልሰ-ሓሳባት፡ ኣምራትን ኣበሃህላታትን ብልክዕ ክንርደኦም ኣለና። ዝተፈላለዩ ኣርእስቲታት ንሓድሕዶም ክመሳሰሉ ይኽእሉ'ዮም፡ እንተኾነ ዘፈላልዮም'ውን ክንዲ'ቲ ዘመሳስሎም ክህሉ ስለ ዝኽእል ኣብ ግዜ መጽናዕትና ኣጽኢርና ንፈልዮም።

መ. እንታይ ንሕተት ከም ዘለና እናፈለጥና፡ ብኸመይ ከም እንሰርሖ (ንምልሶ) ዝጨንቀና እዋን ይህሉ ይኸውን። ከምዚ ዓይነት ጸገም ቅድሚ ንፈተና ኢልና ምጽናዕና፡ መዓልታዊ ኣብ እንነብሮ መጽናዕቲ ብዐቢእ ክንለማመደሉ ይሓይሽ። ብዙሕ ሕቶታት ናይ ዝተፈላለየ መጽሓፍቲ፡ መምህራን ክፍሊን ክንሰርሕ እንተ ጸኒሕና፡ ኣዝዩ ከሸግረና ዝኽእል ሕቶ ኣይገጥመናን እዩ። እቲ ኣብ ክፍልና እንወስዶ ፈተና ንደረጃና ዝሓለወ ብምዃኑ፥ ዘይንፈልጦ ክጸንሓና ኣይክእልን እዩ። እንታይ ንሕተት ከም ዘለና እናፈለጥና ምምላሱ ዝጨንቀና፡ ከምዚ ኣቐዲምና ዝጠቐስናዮ ደጊምና ሕቶታት ብምስራሕ ኣገባብ ኣፈታትሓኣም ኣድቂቕና ብምስተውዓል ክወግዶ ንኽእል። ዝበዝሐ እዋን ንሓደ ሕቶ ዘኸብዶ፥ ንኽንርደኦ ስለ እንሸግር እዩ። ስለዘኾነ ክርደኣና ዝኽእል እንተ ኾይኑ፥ ሰኸምና ፎኺሱ ኣሎ።

ሰ. ኣብ ፈተና ኣፍትና ጥቡብ ኣሰራርሓ ኣለና። ኣብ ልዕሊ ጥቡብና እዞም ዝስዕቡ ነጥበታት ክስተወዕለሎም ሓጋዚ እዩ፥

- ፈተና እናሰራሕና ዝኸበደና፡ ግዜ ዝወሰደልና፡ ተመሊስና ክንሰርሖ ዝደለናን ብኻልእ ምኽንያት ዝጠርናዮን ሕቶታት የጋጥመና'ዩ። ተመሊስና ክንሰርሖ እንኽለና፡ ዝወሰደልና ግዜን ክንደይ ነጥቢ ዘለዎ ሕቶ ምዃኑን እናረኣና ቀዳምነታት ንሰርዓሉ። ፈተናና ኣብ ሰለስተ ብምምቃል፡ እቲ ዝበዝሐ ነጥቢ ዝሓዘ ቅድም ክንሰርሖ፥ ከምኡ'ውን ኩሉ ሰሪሕና ኣብ ዝወዳእናሉ፥ ኣብ ዝተረፈ ግዜ፡ ደጊምና ኣቐዲምና ክንረጋግጾን ንፈትን።

- ሓንቲ ሕቶ እናሰራሕና ኣብ ሓደ ደረጃ ምስ በጺሕና ምፍታሕ (ምቕጻል) ምስ ኣበየትና ንገድፋ'ሞ ከይተመለስና ንርሰዓ። ሓደ ሕቶ ክሳብ ናይ መወዳእታ ደረጃ ናይቲ መልሲ ከየብጻሕና ኣብ ንገድፈሉ እዋን፡ ኣብ መወዳእታ ቡቡሓደ ክንረጋግጽ ከለና፡ በቲ ኣብ መፈጸምትኡ ዘየብጻሕናዮ ንጀምር። ምእንታን ክንዝከሮ ኸኣ ምልክት ጌርናሉ ንሕለፍ።

- ኣብ ገለ እዋን ሓንቲ ሕቶ መሊስና፡ ተመሊስና ኣብ ንርእየሉ ግዜ ተጠራጢርና ንቕይራ'ሞ፡ እታ ዘደምሰስናያ ቅንዕቲ ኮይና ትጸንሕ እያ። ኣብቲ ንምልሶ መልሲ ምሉእ ምትእምማን ክህልወና ኣለዎ። ደምሲስና ናይ ምቕያር ኣመል ወይ ልምዲ እንተ'ለና "ኣይትደምስስ" ዝብል መዘኻኸሪ ኣብ ንርእዮ ንጽሓፍ። ክንደምስስ እንከለና ኸኣ እታ መተካእታ ዝሓዝናያ መልሲ ቅንዕቲ ምዃና ንኡብስና ክንረጋግጸላን ክንኣምነን ኣለና።

- ሓኺት ኢልና ምምጻእ ዝኣብዩና ሕቶ ኪጋጥመና እንከሎ፡ ግድን ክንምልሶ ኣለና ኣይንበል። ኑቲ ምሉእ ፈተና ዝተዋህበና ግዜ ብምርኣይ፥ ሓንቲ ሕቶ እንተ ነውሐ ክንደይ ደቓይቕ ክተጸንሓና ከም ዘለዋ ንወስን።

- ገለና ቅድም ኑተን ቀለልቲ ሕቶታት ስልጥ ኢልና መሊስና፡ ኣብኡቶም ዝኸበዱ ግዜ ንወስድ ንኸውን ኢና። እዚ ጥቡብ ኣብቲ ቀለልቲ ሕቶታት ናይ ቃህዋኽ ጌጋ ኪጋጥም ስለ ዝኽእል ተመሊስና ንርኣየ።

- ኣብ መሕሰቢ ሰሪሕና ናብ ናይ መልሲ ወረቐት ንግዕምጥሎ እንተ ኾንና፡ ክንግዕምጥል እንከለና ንጠንቀቕ።

- ዝኾነ ሕቶ "ኣይፈልጦን'የ፡" ኢልና ከይመለስናዮ ኣይንሕለፍ፥ ዝኾነ ቦታ ባዶ ኣይንግደፍ። ክሳብ እታ ንፈልጣ ንፈትን።

ረ. ብዘይካ ኣብ ፈተና ኪጋጥመና ዝኽእል ጌጋ፡ ኣብ እዋን ምድላው ፈተና ክንጥንቀቕ ኣለና። እቲ ክንዳለዎ ዝግባኣና ፈሊጥና ምጽናዕ፡ ኣየናይ ፈተና ኣብ ኣየናይ መዓልቲን ሰዓትን ከም ዘለናን ካልእን ዝበዝሐ ነጥቢ ከይሓተቱና ኣቐዲምና ንሓሉዎም። ፈተና ዝዓበየ ተመክሮ ብምዃኑ፥ ኣብ ዝኾኑት ፈተና ዝገበርናዮ ጌጋ መኣረምትኡ ከይፈለጥናዮ ኣይንሕለፍ።

***

ወግዒ ብሓሳባት

# "ሓሳባት፡ ኣጽዋር ኣየድልየምን እዩ"

## ፊደል ካስትሮ

ኢንጅ. ሚኪኤል ኣዳም

ኣብዚ ዝሓለፈ ቕንያት ሞት ናይቲ ህቡብ መራሒ ሰውራ ኩባ ፊደል ካስትሮ መዛረቢ ኣርእስቲ ኩይኑ ምቕናዩ ስዉር ኣይኮነን። ፊደል ካስትሮ ኣብ ታሪኽ ብዝተፈላለየ መልክዓት ካብ ዝጥመቱ ሰብ ዝና ሓደ እዩ። በዚ መሰረት፡ ብማሕበርነታውያን ብእወንታ፡ ብርእሰ ማላውያን ድማ ብኣሉታ ይግለጽ። ካስትሮ፡ ንሰውራ ኩባ መሪሑ ዘዐወተን ንሓሙሳ ዓመታት በታ ርእሰሓያል ኣመሪካ ከይተንበርከኸ ንሃገሩ ዝመርሐን ተቓላሳይ እዩ። ኩባ ግን ስለምንታይ ዘይተንበርከኸት፧ ዝብል ሕቶ ምሕታት ኣገዳሲ እዩ። ሓይሊ ናይ ካስትሮ፧ ዶስ ሓይሊ ህዝቢ ኩባ፧ ነገራዊ ትሕዝቶ'ዶ ወይስ ሓሳብ፧ መልሲ ናይቲ ቀዳማይ ሕቶ ክልቲኡ ክኸውን ከሎ፡ ናይቲ ካልኣይ ድማ ሓሳብ እዩ። እምበኣር ንሓሳባት መራሒ ሰውራ ኩባ ፊደል ካስትሮ ካብ ቃላቱ፡ ብጽሙቕ ዘበለ መልክዑ ከነቕርቦ ክንፍትን ኢና፥

ሰውራ ክጅምር ከሎኹ ሰማንያን ክልተን ብጾት ኔሮምኒ። ዳግማይ ሰውራ ክጅምር እንተኣድልዩ፡ ዓሰርተ ወይ ዓሰርተ ሓሙሽተ ሰባትን ፍጽምቲ እምነትን ጥራይ መድለየኒ። እምነትን ንጹር ተግባራዊ ውጥንን እንተሃልዩካ፡ ንእሽቶ ምዃንካ ትርጉም ዘወሃቦ ኣይኮነን።

ርእሰ ማልነት፡ ንናይ ድኽነት ጸገማት ክፈትሕ ዓቕሚ ይኹን ሞራል ወይ'ውን ስነ ምግባር የብሉን።

ግድን ኣብ ፍትሐ፡ ማዕርነትን ሰላምን ዝተሞርከሰ ዓለማዊ ስርዓት ክንሃንጽ ኣሎና።

ክትክኑኒ ትኽእሉ ኢኹም፡ ታሪኽ ግን ስርየት ክህበኒ እዩ።



ዓይነት ናብራ ኣብ ፍልጠት፡ ኣብ ባህሊ እዩ ዝምርኮስ። ክብርታት ድማ ንሓቀኛ ናይ ናብራ ብልጸት ዘቖሙ፡ ልዕሊ መግቢ፡ መጽለሊን ክዳንን።

ካብ ፈተነ ቕትለት ምውጻእ፡ ኣብ ኦሎምፒክ ውድድር ዝሰርዓሉ እንተዝኾውን፡ ተሰላሚ ወርቂ መዳልያ ምኾንኩ ኔረ።

ሓደ ካብቲ ዓበይቲ ረብሓታት ሰውራ፡ ኣመንዝራታት ኣሓትና ከይተረፋ ካብ ኩለንጃት ክምረቓ ምኽኣለን እዩ።

ብዛዕባ ውድቐት ማሕበርነት ይዛረቡ። ዓወት ርእሰ ማልነት ኣብ ኣፍሪቃ፡ እስያን ላቲን ኣመሪካን'ከ ኣበይ ኣሎ፧

ንሕና ፖለቲከኛታት ኣይኮንናን። ፖለቲከኛታት ንኽእለዩ ኢና ሰውራ ጀሚርና።

ኣብ ዝማዕበሉ ሕብረተ ሰባት ዝነብሩ ዝበዝሑ ሰባት፡ እንታይ ዓይነት ልስሉስ መስተ ክሰትዩ ከም ዘለዎም፡ እንታይ ዓይነት ሽጋራ ክትክኹ ከም ዘለዎም፡ እንታይ ዓይነት ክዳን ክኽደኑ፡ እንታይ ዓይነት ሳእኒ ክወድዩን ከም ዘለዎም፡ እንታይ ዓይነት መግቢ ክሽምቱን ክምገቡን ከምዘለዎም ይንገሮም እዩ። ፖለቲካዊ ሓሳብ'ውን ብተመሳሳሊ ኣገባብ ይቐርበሎም። ዓመታዊ ብትሪልዮን ዝግመት ዶላራት ኣብ (ናይ ምረጹኒ) መወዓውዒ ይጠፍእ።

ንፋዓት ኣትለታት ድኻም እንታይ ምዃኑ ኣይፈልጡን እዮም፡ ተሰፋ ምቑራጽ እንታይ ምዃኑ ኣይፈልጡን እዮም። ንፋዓት ኣትለታት'ሲ ዓወት እንታይ ምዃኑ ጥራይ እዮም ዝፈልጡ።

ኣብዛ ፕላኔት፡ ኣብ ሓደ ደቒቕ፡ ኣብ ሓደ ሰዓት፡ ኣብ ሓደ መዓልቲ፡ ሕልፊ'ቶም ብጅምላዊ ህልቂት ወይ ኩናት ዝሞቱ፡ እቶም ብጥሜትን ድኽነትን ዝሞቱ ይበዝሑ።

ኣነ ማርክሳዊ ለኒናዊ እየ፡ ክሳብ መወዳእታ ህይወተይ ድማ ከምኡ እየ።

ስለምንታይ'ዩም፡ ካልኦት መጋየጺ መካይን ንኽዝውሩ፡ ገለ ሰባት ጥራሕ እግሮም ዝኸዱ፡ ስለምንታይ'ከ ካልኦት 70 ዓመት ንኽነብሩ ገለ ሰባት 35 ዓመት ጥራይ ዝነብሩ፧ ስለምንታይ ገለ ሰባት ልዕሊ ዓቕሞም ሃብቲ ንኽግሕጡ ገለ ሰባት ክቱር ድኽነት ዝሕልፉ፧ ኣነ ነቶም ቁራስ ሕብስቲ'ኳ ዘይብሎም ህጻናት ናይዛ ዓለም'የ ዝዛረብ ዘለኹ።

ኣብዚ ሃገር'ዚ (ኩባ) ብሓይሊ ዝመጸ ሰብ ሓንቲ ኣይረኸበን እዩ፡ ብኻልእ ኣገባብ ግን ብዙሕ ነገር ክረክብ ይኽእል እዩ።

ርእሰ ማላውያን፡ ንስነ ልቦና (psychology) ከም ሕሱም እዮም ዝጥቀሙሉ፡ ማሕበርነታውያን ግን ሳሕቲ።

ኣብ ልሳነ-ጠቢባን

# ገዛእ ርእስኻ ምምሕያሽ

ኢንጅ. ሚኪኤል ኣዳም

**"ሓደ ሰብ እንተወሓደ፡ ኣብ መዓልቲ፡ ሓደት ሙዚቃ ክሰምዕ፡ ሓንቲ ግጥሚ ከንብብ፡ ግርምቲ ስእሊ ክዕዘብ፡ እንተተኻእሉ ድማ ሓደትን ቅኑዕን ዘረባ ክዛረብ ይግባእ።"**

ጎቴ

ገዛእ ርእሱ ከማሓይሽ ዘይደልን ዘይብህግን ሰብ ኣሎ ክበሃል ኣይክኣልን። ሃብታም ሰብ ዝያዳ ክሃብትም፡ ምሁር ሰብ ዝያዳ ሊቅነት ክወስኽ፡ ጻድቕ'ውን ዝያዳ ክጸድቕ ይደሊ። ድሌት ወዲ ሰብ ደረት ስለ ዘይብሉ'ዶ ይኸውን ከምዚ ዝኾነ? ዝኾነ ኾይኑ ገዛእ ርእስኻ ንምምሕያሽ፡ ወይ ኣብ ናይ ትማሊ እንታይነትካ ዝበለጸካ ኴንካ ንኽትርከብ ምእንቲ ዓበይቲ ሰባት ብዘዕባኡ ኣምልኪቶም ብዙዕባ ዝተዛረብዎ ምንባብን፡ ንዓኻ ብዝዕምእም ኣገባብ ብምትርጓም ክትትብረሉ ምፍታንን ሓጋዚ እዩ።

**"ሕልፊ ብጾትካ ጥበበኛ ምኳን ሓቀኛ ዕቤት ኣይኮነን። ሓቀኛ ዕቤት፡ ካብ ናይ ትማሊ እንታይነትካ በሊጽካ ምስ ትርከብ እዩ።"**

ኤርነስት ሄሚንግወይ

**"ካብቲ ክገብሮ እኽእል'የ ትብሎ ኣልዒልካ ሕለምን ተልምን። ካብ መዅኻን ቀዳሞት ኣቦታትካን ዝበለጸካ ንምኳን ኣይትጨነቕ። ካብ ናይ ትማሊ እንታይነትካ ዝበለጸካ ንምኳን ጥራይ ፈትን።"**

ዊልያም ፋልክነር

ሓደ ካብቲ ሰባት ብተደጋጋሚ ዝፍጽምዎ'ሞ፡



ንምዕባለኦም ዝሕልኽ ግናይ ጉድለት ወይ ጌጋ፡ ንዕቤቶም ብመንጽር ኣዕሩኽቶም፡ መሳርሕቶም ወይ ኣብ ከባቢኦም ዝርከቡ ሰባት ምልካዕ እዩ። እዚ ግን ቅኑዕ ኣይኮነን። ኣብ ዓዲ ዕዉራት በዓል ሓደ ዓይኒ ይነግስ ዝብል ምስላ ተሓንጊጥካ፡ ኣረጢጥካ ምኹዳም ደሓን ክህበካ ኣይክእልን እዩ። ጽባሕ ክልተ ዓይኒ ዘለዎ እንተመጸ እንታይ ክትገብር ኢኻ? ኣብ ሓደ ትካል ዝርከብ ኪኢላ፡ ካብቶም መሳርሕቱ ዝኸፍዐ ብምኳኑ፡ ተዛንዩ ዝያዳ ብቕዓትን ሞያን ከጥሪ ምስ ዘይክእል፡ ጽባሕ ካብኡ ዝበልጽ ሰብ ብዝመጸ ምግዛዩ ኣይተርፎን እዩ። ስለዚ ገዛእ ርእስኻ ምምሕያሽ ደረት የብሉን። ኣብቲ መሊኽናዮ እንብሎ ሞያ፡ ኣብ ዕለት ሓድሽ ምዕባለን ኣሰራርሓን ይምዝገብ ከም ዘሎ'ስ ንግንዘቦ'ዶ ንኸውን?

**"እቶም ንእተሓሳሰብኦም ክቕይሩ ዘይክእሉ ሰባት፡ ዝኾነ ለውጢ ከምጽኡ ኣይክእሉን እዮም።"**

ጆርጅ በርናንድ ሻው

ለውጢ! ኩላትና እንብህጋ፡ ክውንነት ንኽነልብሳ ግን ዘይንተግህ፡ ብዙሕ እንምድረላ ኩነት እያ። ዘይልወጥ ነገር የልቦን። ኣተሓሳስባኻ ብምልዋጥ ግን ንለውጢ ክትቃላጥፎ ይከኣል እዩ። ሓሳብ ወሳኒ'ዩ። ዝኾነ ነገር ቅድም ኣብ ሓሳብ'ዩ ዝፍጠር። ከምቲ ዝኾነ ተኽሊ ንኽቦቕል ዘርኢ ዘድልዮ፡ ዝኾነ ዕዮ ክዕየ፡ ዓድን ሃገርን ክጣየሽ'ውን ሓሳብ የድልዮ እዩ። ገዛእ ርእስኻ ንምምሕያሽ ድማ ኣተሓሳስባኻ ክተመዓራሪ የድልየካ እዩ። ሓደ ትካል፡ ንነዊሕ ዓመታት፡ ብሓንቲ ኣገባብ ስርሑ ክካውን ይኽእል እዩ። ሓደ ሓቂ ግን ኣሎ። ኣብ ዝኾነ ዓውዲ ካልእ ዝበለጸ ኣገባብ ኣሰራርሓ ምህላዉ እዩ። ካብቶም ኣብቲ ትካል ዝሰርሑ ግን፡ እንተ መጸሕፍቲ ድዩ ወይስ መርበብ ሓበሬታ ኢንተርነት ተወኪሉ ዝሓሸ ኣገባብ ኣሰራርሓ ብምትእትታው ክዓዩ እንተዘፍትንን ንትካሉን ንገዛእ ርእሱን ከመይ ዝበለ ዕቤትን ክብረትን ኩን መምጽአ?

**"ትዕቢተኛ ሰብ፡ ኣብ ትሕቲኡ ንዘለዉ ሰባት ጥራይ'ዩ ዝምልከት። ግደ ሓቂ ኾይኑ፡ ንታሕቲ ክሳብ ዝጠመትካ፡ ነቲ ኣብ ልዕሌኻ ዘሎ ክትርኢ ዝከኣል ኣይኮነን።"**

ሲ.ኤስ ልዊስ

ትዕቢተኛ ሰብ፡ ገዛእ ርእሱ ከመሓይሽ ዝጸበበ ዕድል'ዩ ዘለዎ። ስለዚ ድማ'ዩ፡ ትዕቢት ንውድቀት ትቕድማ ዝተባህለ። ትዕቢትን ውድቀትን ግን እንታይ ኣራኽቦም፣ ዝብል ሓታቲ ኣይስኣንን ይኸውን እዩ። እቲ መልሲ ድማ፡ ዕቡይ ሰብ ፈሊጡ፡ ብጺሐዮ እየ ብምባል ገዛእ ርእሱ ምምሕያሽ ስለዘቋርጽ እዩ። ድሕሪ ምቁራጽ ዕቤት እንታይ ከምዝስዕብ ድማ ርእሰ ግሉጽ እዩ።

**"ድሩትነትና ምስ ተቐበልና፡ ክንሓልፎ ንኽእል።"**

ኣልበርት ኤንስታይን

ገዛእ ርእስና ንኽነማሓይሽ ግድን ወድዓዊ ኑብሰ ገምጋም ክንገብር ኣሎና። ንኽውንነትና ምኽሓድ ክሃሰየና እንተዘይኮይኑ ዝጠቕምና ኣይኮነን። ህሉያት እንተኾንና፡ ንትህኪትና ተቐቢልና ንምምሕያሹ ክንጽዕር ይግባኣና። ሓሸሽቲ፡ ራእዩ ዘይብሎም፡ ሓመይቲ፡ እኩያት ወዘተ እንተኾንና እውን ንዕኡ ተቐቢልና ብኸመይ ከምነመሓይሾ ክንጣበብ ኣሎና። ኤንስታይን ኣይተጋገየን። ድሩትነትካ ምስ ፈለጥካን ምስ ተቐበልካን ንኽተማሓይሾ ዘኽእለካ ንያት ክትረክብ ትኽእል ኢኻ። ስለዚ ገዛእ ርእስና ኣይነታልል ደኣ።

**"መን ኢኻ፣ እንታይ ጌርካ፣ ካበይ መጺእካ፣ ብዘየገድስ፡ ክትልወጥን ዝበለጸ ሰብ ክትከውንን ትኽእል ኢኻ።"**

*ማዶና*

ገዛእ ርእስኻ ከተመሓይሽ፡ እቲ ግዜ ሕጂ እዩ። ኑቶም ኣይከኣልን እዩ፣ ከምዝን ከምትን እንድዩ'ሞ ኹይኑ፡ ኣብ ካልእ ሰፍራ ክትከይድ ኣለካ እናበሉ ንስጉምኻ ክሕልኹ ዝፍትኑ ኣይትሰምዓዮም። ኑቲ ሓደ ለባም፡ 'ኣብ ህይወት እቲ ዝበለጸ ሃብቲ ዕላማኻ ኣነጺርካ ምፍላጥ እዩ። ዓወት ድማ ኣብ ምድሪ ባዕዲ ዘይኮነስ ኣብ ውሽጢ ልብኻ እያ ሰፊራ'






ዝበሎ እናስተንተንካ ዕዮኻ እየ። ገዛእ ርእስኻን ከባቢኻን ክትልውጥ ትኽእል ኢኻ። ኣብ ዓለም ዘይከኣል ሓንቲ'ኳ የልቦን። ኣእምሮኻ ኣይትዕጸዎ። እዚ ጽሑፍ'ዚ ንዓወትካን ንውድቀትካን ዝውሰን ክኸውን ተኽእሎ ክህልዎ ይኽእል እዩ።

**"ዝኾነ ነገር እንተፈቲንካ፡ ማለት ሚዛንካ ከተጉድል፡ ገዛእ ርእስኻ ከተመሓይሽ፡ ወይ ከተፍቅር፡ ወይ ነዛ [ሃገር]ን ዓለምን ዝበለጸ ክትገብረን እንተፈቲንካ፡ ዋላ ኣይተተዓወት፡ ገለ ነገር ዓሚምካ ኣሎኻ። ብዘዕባ ውድቀት ምሕሳብ ሕደግ። ነገራት ብኸምቲ እትደልዮ ምስ ዘይከዱ፡ ርእስኻ ኣቕኒዕካ፡ ኩራዕ። ደጊምካ ደጋጊምካ ፈትን።"**

ሳራ ደሰን

**"ሕያዋይን ቅኑዕን ሰብ ምስ ትዕዘብ፡ ብኸመይ ንዓኣ/ንዑኡ ክትመስል ከም ትኽእል ሕሰብ። ዘይቅኑዕ ሰብ ምስ ትዕዘብ ድማ ብዛዕባ ድኽመት ጉድንታትካ ኣሰላስል።"**

ኮንፊሽስ

**"ኣብዛ ዓለም ከተመሓይሾ ትኽእል ርጉጽ ነገር ኣሎ። ንሱ ድማ ገዛእ ርእስኻ'ዩ።"**

ኣልዶስ ሃክስለይ

**"ዎ ሰብ! ገዛእ ርእስኻ ንምምሕያሽ ብዕዮ ተጸመድ ኢኻ። ሽዑ ንኻልኦት ንምንቃፍ ዝኸውን ግዜ ኣይክህልወካን እዩ።"**

ዘይተፈልጠ

ኢንጅ. ሚኪኤል ኣዳም

# ብኽነት’ ዶ ድኽነት!?

*መምህር ዮናስ ሃብተ*

“ነብሲ ወከፍ ሰብ ኣብ ህይወቱ ዝገብራ ንእሽቶ ምምሕያሽ፡ ኣብ ምምሕያሽ ህይወት ህዝቢ ዓለም ዓቢ ኣበርክቶ ኣለዋ።” እዩ ዝበሃል። ነብሲ ወከፍ ሰብ ኣብ ህይወቱ ዝገብራ ዝኾነት ትኹን ብኽነት ድማ ኣብ ዕንወት ህይወት ህዝቢ ዓለም ዓቢ ግደ ክህልዋ’ዩ ማለት እዩ። ዝኾነ ይኹን ሰብ ካብ ብኽነት ናጻ ኣይኮነን። ንሕና ሰባት እንተስ ብሽሩፍ እንተስ ብጥቕሉል፡ እንተስ ብብዙሕ ወይ ድማ ብውሑድ ኩልና ካብ ብኽነት ዓዲ ኣይወዓልናን። ገለና ንገንዘብና ገለና ንግዜና፡ ገለና ንኽብርና ገለ ገለና ድማ ንጥዕናና ንፍልጠትና ወይ ንሕልናና ብላሽ ነባኽና ኢና።

ኣብ ዘለናዮ ስጉሚ ነመልክት ዘለና፡ ከም ሓጺር ኣድጊ ወይ’ውን ከም ረብዳድ ማሕስእ ኣብ ህይወትና ዕብየት ዘይነርኢ. ዘለና፡ እንታይ ይባኽነና ስለ ዘሎ እዩ? ህይወት ስድራና ብጽቡቕ ንኸይስጉም ዝዕንቅፎ ዘሎ ምኽንያት’ከ እንታይ እዩ? ኢልና ንነብስና ምስ ንሓትት ድማ ብኽነት እንታይ ምዃኑን እቲ ምኽንያት ንሱ ምዃኑን ክርደኣና ይኽእል እዩ። ግዜ እቲ ዝኸበረ ባጤራ ናይ መበል 21 ክ/ዘመን ምዃኑ ‘ዋይን ዳይር’ ዝተባህለ ዓቢ ናይ ስነ-ልቦና ምሁርን መምህርን ኣብ ዝጸሓፎ መጽሓፍ ኣንቢበ ኣለኹ።

ቅድሚ ዓሰርተ ዓመታት ኣቢሉ ይኸውን ኣብ ኤርትራ ኣብ ስራሕ ምምህርና ዝነጥፍ ዝነበረ ራጀንድራ ዝበሃል ህንዳዊ ዓርከይ፡ ኣብ ትካል ስነ-ፍልጠታዊ ምርምር ህንዲ ዝሰርሕ ንእሽቶ ሓዉ፡ “ኣነ ምሉእ ግዜይን ምሉእ ሃመይን ቀልበይን ንስርሐይ እየ ክህቦ ዝደሊ’ሞ፡ ብድሕሪ’ዛ ሕጂ ምሳኻ ብተሌፎን ኮነ ብኻልእ ክራኸብ ኣይደልንየ።” ከም ዝበሎ ነጊሩኒ ነይሩ። ብዙሓት ብስነ-ፍልጠታዊ ምርምራቶምን ኣበርክቶኦምን ሽልማት ኖብል ክወስዱ ተዓዲሞም ብምኽንያት ኣዝዩ በቓቕ ኣተሓሕዛን ኣጠቓቕማን ጊዜኦም ግን፡ ኣብቲ ስነ-ስርዓት ምዕዳል ሽልማት ከም ዘይተረኽቡ’ውን ብማዕከናት ዜና ይንገር እዩ። ሓደ ወዲ 87 ዓመት ኣፍሪቃዊ ጽሓፊ ኣብ ናይ ተለቪዥን ቃለ ምልልስ፡ “ንቶም ብእንግሊዝ ዝጸሓፍካዮም ኣብ ካልኦት ሃገራት ህቡባት ዝኾኑ መጻሕፍትኻ፡ ናብ ቋንቋ ሃገርካ ክትትርጉሞም መደብ ኣለካ’ዶ?” ተባሂሉ ምስ ተሓተ፡ “ነዘን ተሪፈናኒ ዘለዋ ሒደት ዓመታት ተጠንቂቐ ክጥቀመለን ስለዘለኒ፡ ካልእ ካብኡ ዝዓብን ሓድሽን ስራሓት እየ ክሰርሓለን ዝደሊ።” ክብል ሰሚዐዮ ነይረ። ሓቃቶም እዮም። እቲ ምንታይ’ሲ ኩሉ ኣብዛ ዓለም ኣሎ ዝበሃል ዓይነት መኽሰባትን ረብሓታትን፡ ንግዜና ብዝግባእ ኣብ ምጥቃምናን ዘይ ምጥቃምናን ስለ ዝውሰንን ብኽነት ጊዜ ሱር ኩሎም ብኽነታት ህይወት ስለ ዝኾነን። ኣነ ብወገነይ እዚ ኣብነታት ናብዛ ጽሕፍተይ ክጥቀመሉኋ እንተ መሪጽክዎ እቲ ምስ’ዚ ኣልዒልዮ ዘለኹ ዛዕባ ኣተሓሒዝካ ምትንታኑ ግን ናባኹም ክገድፎ’የ።

ንስኻትኩም ከኣ፡ “ገንዘብና ብዘይ መደብን ንህይወትና ብዝጎድእን መገዲ ምዝራው፡ ዓቢ ብኽነት ኣብ ቁጠባን ጥዕናን። ትምህርትና ብግቡእ ዘይምክትታል፡ ገዚፍ ብኽነት ኣብ ወፍሪ ዕብየት ነብስናን ስድራናን ዘምሃረና ኣካልን። ካብ ልሳንና ዝወጽእ ሕማቕ ዘረባ፡ ብኽነት ኣብ ምሕላው ክብርናን ክብሪ ሰባትን። ብኽነት ጠባይ (ጠባይ ምኽፋእ) ብኽነት ኣብ ስድራ ቤታውን ማሕበራውን ዝምድናታት።” እዩ ብምባል ትንታነታትኩም ቀጽሉ።

ሓንቲ ህይወት ዘለዋ ዕምባባ ካብ’ተን ኣርቲፍሻላት ናይ ፕላስቲክ ዕምባባታት እትፍለየሉ ሓደ ካብ’ቲ ምኽንያታት፡ ስለ እትዓቢ እዩ። ንሕና እውን እናሰራሕናን እናደኸምናን ክነስና ልክዕ ከምታ ኣርቲፊሻል ዕምባባ ኣብ ህይወትና ዕብየት ዘይነርኢ. እንተ ድኣ ሃሊና፡ ገለ ክንርደኦ ዘይከኣልና ወይ’ውን እናተረዳእናዮ ክንፍውሶ ዘይደለና ወይ ክንፍውሶ እናደለና ተበግሶ ዘይወሰድናሉ ብኽነት ኣለና ማለት እዩ። እቲ ብኽነት ክንፍትሾ ምስ እንፍትን ነዊሕ ከይከድና ኣብ ቀርባና ዝጸንሕ ብኽነት ኮይኑ ክጸንሕ’ ይኽእል እዩ። እቲ ብኽነት’ውን ሕዱር ዘይኮነስ ብቐሊሉ ክፍወስ ዝኽእል ናይ ግዜ፡ ናይ ጉልበት፡ ናይ ፍልጠት ወይ ናይ ገንዘብ ብኽነት ክኸውን ይኽእል እዩ።

ሓደ ጋብሮቭ ብናይ ንግዲ ስራሕ ንሓሙሽተ መዓልታት ናብ ርሑቕ ዝበለ ሃገር ይገይሽ’ሞ፡ ድሕሪ ሰለስተ መዓልታት ንበዓልቲ ቤቱ ብቴለግራም ደሃይ ክገብረላ ይደሊ። ቴለግራም ክትጥቀም ከለኻ ብብዝሒ ናይ’ቲ ዝጸሓፍካዮ ቃላት ስለ እትኸፍል፡ መጀመርታ ‘እታ ዝደለያ ሓሳብ ቁጥብ ብዝበለ መገዲ ከርቅቓ ኣለኒ።’ ብምባል ኣብ ንእሽተይ ወረቐት ከምዚ ዝስዕብ ጸሓፈ፥

"ዝተፈተኺ በዓልቲ ቤተይ! ብንግዲ ናብ ... ገይሸ፡ ብዙሕ ገንዘብ ከሲበ፡ ድሕሪ ክልተ መዓልታት ከኣ ክምለስ እየ።"

ነቲ ዝጸሓፎ ቅድሚ ምስዳዱ ግን፡ ገለ ዘየድሊ ቃላት እንተ ረኺበ እሞ ነቲ ዘየድሊ ቃላት ኣጉዲሉ እቲ ናይ መስደዲ ክፍሊት እንተ ጎደለሉ ብማለት፡ ነቲ ዝጸሓፎ ደጊሙ ክንብቦ ጀመረ። መጀመርታ ነታ "ዝተፈተኺ በዓልቲ ቤተይ!" ትብል ሓረግ መሰንበባ፡ ዝፈትዋ ብዓልቲ ቤተይ ምዃና'ሞ ይትረፍ'ዶ ንሳስ ጭሩ'ውን ትፈልጥ እያ። ስለዝስ እዚኣ ኣድላዩት ኣይኮነትን ብምባል፡ ደምሰሳ። ቀጺሉ፡ "ብንግዲ ናብ ... ገይሸ።" ናብ እትብል ምልእቲ ሓሳባት ከደ። "ብንግዲ ከም ዝገሸኩ'ውን ትፈልጥ እያ ስለዝስ ...?" ኣይደንጎየን ነዚኣ'ውን ኣሰር'ተን ኣቐዲመን ዝተደምሰሳ ክልተ ቃላት ከም እትስዕብ ገበራ። ኣብ መወዳእታ ምስ'ታ "ብዙሕ ገንዘብ ከሲበ፡ ድሕሪ ክልተ መዓልታት ከኣ ክምለስ'የ።" ትብል ጽሕፍቲ ጥራይ ተረፈ። ንዕኣ'ውን "ከሲረ ኣይፈልጥን እየ። ብዙሕ ገንዘብ ከም ዝኸስብን ድሕሪ ክልተ መዓልታት ከም ዝምለሳን እውን ትፈልጥ እያ።" ብምባል ደምሰሳ። እታ ወርቐት ብዘይ ጽሑፍ ስለ ዝተረፈት ድማ ነቲ ተሌግራም ናይ ምግባር መደቡ ሰሪዙ ምሉቕ ኢሉ ወጸ።

እዚ ካብ ነዊሕ እዋን እንፈልጦ ዕላል መብዛሕትና ምስ ክቱር ብቂ እናተሓሓዝና ከነዕልለሉ እኳ እንተ ጸናሕና፡ ጥልቕ ኢልና እንተ ሪኢናዮ ግን እቲ ሰብኣይ ሓቂ'ዩ ነይሩ። ዕለታዊ ጠለብና ጠለብ ሞትን ሕየትን ክሳብ ዘይኮነ፡ እንተ ገደፍናዮ'ውን እንትርፎ ረብሓ እንታይ ጸገም ኣለዎ? ኣብ ቤት ጽሕፈት ምዝርጋሕ ጋዜጣን መጽሔትን (ዳኒ ማልቲመድያ)፡ "ቁም ነገር ሓንቲ ሳንቲም ክትፈልጥ እንተ ደሊኻ፡ ንሸቃጣይ ጋዜጣ ተወከስ።" ትብል ጽሕፍቲ ተሰቒላ ርእየ ኣለኹ። ሳንቲም ኣብ ርእሲ ሳንቲም እናተደራረበት እንተ ተኣኪባ፡ ምንጪ ሃብቲ ክትከውን እትኽእል ህጥርቲ እቶት እያ። ሳንቲም ኣብ ርእሲ ሳንቲም እናተደራረበት እንተ ባኺና ድማ፡ ክሳብ ሓዳርና ኣፍሪሱ ኑብስናን ደቅናን ዘርሞ ዘርሞ ዝገብር ሓደገኛ ጠንቂ ኣለዋ።

ንጉሆ ሰዓት ክንደይ ካብ ገዛ ንወጽእ? ስለምንታይ ንወጽእ? እንታይ እንታይ ንሰርሕ? ንጉሆ ከም ሰብኡት "ደሓን ወዓሉ!" ኢልና እናወፈርና፡ እሞ ምሸት ድማ፡ "ደሓን'ዶ ውዒልኩም?" ኢልና እናኣተና፡ ናብራና መጠን እቲ እቶትና እንድሕር ዘይኮነ፡ ስድራይና መጠን እቲ እቶትና ይበልዑን ይሰትዩን፡ ይኽደኑን ይረግጹን እንድሕር ዘየለዉ፡ ኣብ ሓደገኛ ጸገም ኣለና ማለት'ዩ። እቲ ጸገም ንኽንፍውሶ ድማ፡ ካልኦት ናብ ፍታሕ ገጾም ዝወስዱ ሕቶታት ክንሓትት ይግበኣና። ምስ መነመን ንዘውር? ኣበይ ኣበይ ንኣቱ? እንታይ ንሕሸሽ? ክንደይ ዝኸውን ገንዘብ ነጥፍእ? ብምባል ንነብስና ብሕቶታት ኣብ ዝተኸበበ ኣስተንትኖ ኣእቲና እንተ ድኣ ኣዋጢርናያ፡ ጠንቂ ናይ'ቲ ኩሉ ጸገም፡ ብኽነት እምበር ድኽነት ከም ዘይኮነ ክንርዳእ ንኽእል ኢና።



# ክሕጎስ እንተደለኹ’ኹ፤!

ሙሴ ብርሃን

ምሕጓስ ከም ማይ ምስታይ እዩ፣ ናይ ዕድመ ተኽሊ ይዕበኽሽንን የለምልምን፥ ናይ ህይወት ፍሽኽታ’ውን እዩ፣ ኣእምሮ ኣብ ዕረፍቲን ሰላምን ከንሳፍፍ ይገብር፧ ክትገብርዎም ንዘሓስብኩዎም ተግባራት ንኽተኽናውንን ክትርእዮም ንዘሓሰብኩዎም እዋናት ንኽትብቐዖም ከኣ ኣድኻ እናበለ የሰሪ፥ ኣብ ጉዕዞ ምንባር፧ ዋላ እኳ ምሕጓስ ዝጸልእ ሰብ ኣሎ ንምባል ዘደፍር ኣይኹን፥ ነቶም ሓጎስ ክፈጥሩ ዝኽእሉ ነገራት እናኣጥፍአ ዝነብር ሰብ ግን ኣይወሓዱን’ዩ፥ እቲ ዘበርም ገጽ ናይ’ዚ ተግባር ከኣ ብዙሓት ሓጎስ ዘጥፍኡልና ተግባራት፥ ሓጎስ ክንረኽብ ኣልና እንገብሮም ምኳናም እዩ፥ ኣዝዩ ዘስሕቕ ናይ ምንባር ገጽ!

ሰኽራን ሓደ ካብቶም ዘስሕቑ ብኽያታት እዩ፥ ምስ ሓደ ፍሉጥ ናይ ገዛውትና ሳኽራም ኣብ ሓደ እንዳ ውራይ ብቑዳማይ ምስ ተራኸብና ዘጋጠመኒ ነገር እናኣስሓቐ ከብክየኒ ቐንዩ፥ እቲ ዛንታ ከም’ዚ እዩ፥

ዋናጩ፥ ብዘተፈላለየ ቅልጣፈ ዝምልኡሉን ዝነድሉሉን ኣጋጣሚ እዩ፥ ሙብዝሕትኡ ሰብ’ውን ኣብ ላዛ ዘለዎ ዕላልን ጸወታን ነይሩ፥ ኪንጆ እቲ ናይ ሓድሕድ ዕላል ግን፥ ልዕሊ ዝኾነ ሰብ ብፍሉይ ኣቓልቦን ፍጥነትን ኣብ’ቲ ማስተ ዝተጸምዱ ዝመስሉ ገለ ሰባት ነይሮም፥ ምስ መስተ ናይ ነዊሕ እዋን ቅርበት ዘበርዎም እዮም፥ ኣመጻጽእኦም ቅድሚ ሰብ ክኸውን እንከሎ፥ ኣወጻጽእኦም ከኣ ድሕሪ ሰብ፥ ሙብዝሕትኡ ግዜ እውን ብሰብ እዩ፥ ክልተ ኣንጻራት ደኣ ኮይናም እምበር፧ ነቶም ኣብ ናይ ኮሌጅ መጸንዒ ቦታታት ዝረኣኹዎም፥ ኩሉ ሰብ መደቀሲኡ ክሳብ ዝኸይድ ተጸቢዮም ገዛኦም ዝኸዱ ዝነበሩ ኣዘኪሮምኒ፥ እቲ ፍሉጥ ሳኽራም’ውን ሓደ ካብ’ዞም ክጥቀሱ ዝጸንሑ እዩ፥ ኣተኩሩ እናረኣየኒ፥ ሃንደበት ናብኡ ገጸይ ምስ ገበርኩ ከኣ ዓይኒ ንዓይኒ ተጋጠምና፥

“ኣቤት ኣብ ጥምቀትካ ዘሰተናዮ!” ኣዒንቱ ዓሚቱ እዩ ዝዛረብ ነይሩ፥ “ኣቤት ሽዑ ዝሉሓፍናዮ ሰዋን ኣረቂን!!” ርእሱ ኣድኒኑ ክንቕንቕ ጀሚሩ፥ እቲ ሽዑ ዝተጠመቐ ቖልዓ፥ ክንዲ ሰብ ኣኺሉስ ኣብ ጎኑ ብምኳን ስዋ ንምስታይ ክሳብ ዘበቕዕ ብምርኣዩ ይሕጎስ ዲዩ ነይሩ ይገሂ’ውን ኣይተረድኣንን፥ ክሰክር ግዲ ጀሚሩ ከኣ ብእኡ ጌሩ ክድቕስ ዝደለየ መሰለ፥ ኣዒንቱ፥ ልዑል ናይ ምኹናን ሃረርታ ዝነበረን ኮይነን ተራእየናኒ፥ ኣዒንቱ ከይከፈተን ርእሱ ከየቐንዐን ከኣ ጉዳፈያ ወጺኡ፥ እቲ ናይ ገዛውትና ሳኽራም ግን ብሕጂ’ውን ኣብ ካልእ ውራይ ምስ እንራኸብ፥ ‘እዋይ ብቑዳማይ ዘሰተናዮ! ጉዲፍንና ኬድካ’ምበር ከመይ ዝበለ ብርሃን ምሽት ዲና ኣምሲና፧!’ ክብለኒ ይኽውን፥ ኣነ ካብኡ ንገጽ ንምንታይ ኢና ክንበኪ ኣልና እንስሕቕ ክብል ቀንዩ፥

ስለምታይ ክንሓጎን ዘይንደሊ ንዘብል ሕቶ ንምምላስ፥ ብዙሓት ናይ ዝተፈላለዩ ዓውድታት ሊቃውንቲ ዝሀብዎ መብርሂታት እኳ እንተሃለው፥ በዚ ኮይኑ በቲ ግን ክትሕጎስ ምድላይ፥ ናይ መዋእል ወፍሪና ኮይኑ እንሆ፥ ደቂ ሰብ፥ ኣብ ውሽጦም ዝዘለዎ ዓቢ ናይ ሓጎስ ጠሉብ ንምምላእ ኢሎም ዝገብርዎ ምንቅስቓስ ከኣ፥ እኽለማይ ንምርካብ ኢሎም ድሕሪ ዝገብርዎ ዓቢ ወፍሪ ዝስራዕ’ውን ይመስል፥

ኣብ ግዜ ንእስነት ከኣ ብፍላይ፥ ሓጎስ ንምድላይ ተባሂሉ ዝጠፍእ ጸዓት ብዙሕ እዩ፥ ከምቲ ልዕል ኢሉ ዝተጠቕሰ ግን፥ ሓጎስ ንምድላይ ተባሂሉ ዝጠፍእ ጸዓት ጥራይ ዘይኮነ፥ ምእንቲ ሓጎስ ተባሂሉ ዝጠፍእ ሓጎስ’ውን ኣሎ፥ ምኽንያቱ፥ እቲ ይሕጎስ ኣለኹ እናተባህለ ዝተገበረ ነገር ካልእ ናይ ሓዘን ጾር ዘውርደሉ ኣጋጣሚ ስለዘርኣ’ዩ፥ ንሎሚ ደስ ዝበለኒ እናፈጸምኩ ክሕጎስ’የ ብዝዕባ ጽባሕ ግን ጽባሕ ትፈልጥ፥ ዝብል ሓሳብ ዝዘውር እውን ይመስል፥ ኣብ ደቓይቕ ብዝዋገር ናይ ምፍንጣዝ ውሳኔ ኸኣ፥ ኣብ ሕሉፍ ዝተኣበሩ ጅማሮታትን ኣብ መጻኢ ዘለዉ ብዙሓት እዋናትን ናብ ሓደጋ ክወድቁ ይኽእሉ፥ ክርሳዕ ዘይብሉ ሓቂ ግን፥ እቲ ንሎሚ ከም ዝተበርሀ ዘሕለፉ ሰብ፥ ኣብ’ተን ዝቕጽላ መዓልታት ብምኳን ናይ ሕሉፉ ውጽኢት ናይ ምቕባል ተኽእሎ ከም ዘለዎ እዩ፥ ጸታዊ ስምዒቱ ከርዊ ክብል ጸታዊ ሕማም ዝተሰከመ፥ ሰትዩ ክዘውር ክብል ህይወቱ ዝተሰተየ፥ ብወልፊ ተደፊኡ ኣብ ጥርዚ ናይ ሓጎስ ክበጽሕ እናበለ ኣብ ጥርዚ ማሕበራዊን ጥዕናዊን ቅልውላው ዝሰፈረ፥ ከኣ ናይዚ ኣካይዳ መሰኻክር ንምኳን ዘይንእሱ ኮይኖም ይርከቡ፥

ሓደ ንዊሕ ዓመታት ሽጋራ ክትክኽን ንብዕሉ ክተኽኽን ዝበረ ሰብ፥ “ክይሓሰብክዎ እየ ጀሚረዮ፥ ንምቁራጹ እንተሓሰብኩ ግን ኣመና ይኸብደኒ ኣሎ፣ ናብ ጭንቀት’ውን ኣድሂብለይ፥” ክብል ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ ሰሚዐዮ፥ ሓደ ሓደ ግዜ ኣብ ቁልዕነት፥ ብጸወታ ዝተጀመረ ነገር ናብ ባእሲ ከም ዝምዕብል፥ ኣብ ህይወት’ውን ብዙሓት ሰንከፍ ብዘኾኑ መበገሲ ዝፈለሙ ተግባራት ዓበይቲ ጾራት ይኾኑ እዮም፥ ቅድሚ ሕጂ “ምውዳእ ከቢድ እዩ” ክብሃል ከም ዝሰማዕክዎ ኸኣ፥ ምቁራጽ’ውን ከቢድ ዝኾነሉ ኩነታት ከም ዘሎ ንኽርኢ ኣብቂዑኒ፥ ክሕጎስ እንተደለኹ’ኸ እሞ፧

ዝሓሸ ሓጎስ ንምርካብ ዘውሰድ ዝሓሸ መንገዲ እምበኣር፥ መረጽካ ምሕጓስ እዩ፥ መረጽካ ናብ መርዓ ከም ዝኣቱ፥ መረጽካ ምሕጓስ’ውን የድሊ፥ ነፍሲወከፍ መንእሰይ ንምሕጓስ ዝኸኖ መንገዲ ክመርጽ ኣለዎ፥ ኣብ’ዚ ናይ ምዝንጋዕ ኣማራጺታትን ፈተነታትን ዝበዝሓሉ እዋን ከኣ ብፍላይ፥ ብልሂ ተሓጓሲ ምኳን ዓቢ ጥበብ እዩ፥ ስለ’ቓካ ምብኻይ ዝበሃል ፈታዊ ሕማም ንምክልኻል ዘውሰድ ፍቱን ክታብት ኮይኑ’ውን ኣይተርፍን፥

ሓጎስካ ምቁጽጻር’ውን ከምኡ ካልእ ክርሳዕ ዘይብሉ’ዩ፥ ምኽንያቱ፥ ዝለካ ናይ ባህታ ስምዒት ብቕሉዕ ኣገባብ ኣብ ክንዲ ምእንጋዱን ምስ ፈተውቲ ኣብ ክንዲ ምክፋሉን፥ ብሓጎስ ዝኣክል ናብ ዕብድብድ ምኻድ፥ መዓዘዘ ኣለዎ፣ ካልእ ናይ ሓዘን ኣፍደገ ከርሕ’ውን ይኽእል፥ ሰእነት መግቢ ከም ዘሕምምን ከም ዘምውትን፥ ዘይተዓቀኑ ዘይተመጣጠኑ መግቢ’ውን የሕምምን የምውትን፥ ምስ’ዚ ብተማዓዳዊ ከኣ ዘይሕጎስ ምኳን ዕምሪ ከም ዘሕጽር፥ ብዘይ ኣገባብ ምሕጓስ ’ውን ዕምሪ የሕጽር እዩ፥ ኩሉ ነገር ብምስትውዓልን ዓቕንን ምግባሩስ ክንደይ የሕጉስ!፧ ጠጥዑሙ!

## ኣስተብህሎ

# “ቈልዓ እታ ኪኸደላ ዚግብኦ መገዲ ኣልምዶ ...”

መምህር ሳሙኤል ዙኮርያስ

“ታተ ደው በሊ እግሪ ሰንቡተ…”፡

ቀራቢኺ ኢኺ ኣጆኺ ንፍዕቲ።

እሰከ ሕጂኸ ከይሓዝኩኺ ፈትኒ… ኦ! ኦ! ኣህ! ወዲቕኪ።

ኣጆኺ ን…ፍ…ዕ…ቲ በሊ ባዕልኺ ተንስኢ።

ምሳይ ዶ ሓቢርኩም ኑቲ ወይ ኒታ እግሪ ዘይተኸለ/ት ውላድኩም ከተላምዱ ጸኒሕኩም፡፡ ዝኾነ ወላዲ ንውሉዱ ዓቕሚ ዝፈቕዶ እቲ መዓልታዊ ዘድልዮ ነገር ብምቕራብ ብዘይ ዝኾነ ጉደሎ ክዕብዩሉ እዩ ዝፈቱ። ከይቆርር ይኸድን፣ ከይጠሚ የዐንግል ከይጸምእ’ውን ኣቕርቦቱ ኩሉ ንውላዱ የቕርብ። ወላዱ ሓሰምምስ ይትረፍ ካብ ካልኦት መዘንኡ’ውን ጉዲልዎ ክርኢ ዝፈቱ ወላዲ የልቦን። ስለዝኾነ ኸኣ “ጸጽብቑ ንቖልዑ” ትብል ኣበሃህላ ተቐባልነታ ከተኣምን ግዜን ጻዕርን ኣየድልን። እዚ ኩሉ ሓቂ ንወለዲ ምንጋር ዘየድልየም ፍሉጥ ነገር እኳ እንተኾነ ብሰንኪ ጉድለት ኣስተብህሎ ግን ዝስገሩ መሰረታውያን ነጥብታት ኣለው፡፡ ንሕጂ ኣብ ክልተ ባህርያት - ተጻባዪ ምኽንን ሓሶት ምዝራብን ብምትኳር ከም ወለዲ ብኸመይ ኣብ ደቅና ከም ነስርጽ ክንምልከት ኢና፡፡ እዞም ባህርያት እዚኦም ኮነ ኢልካ እተለማመደም ዘይኮነስ ከይተረድኣካ ኣብ ደቅኻ እተሰርጾም ሕማቕ ባህርያት እዮም። ኣብ መውዳእታ ድማ መቕጸዕትን ምልምማድን ብሓጺሩ ኣነጻጺርና ክንርኢ ኢና።

### ተጻባዪ ምኽን

ሓደ ኣቦ “ንወደይሲ ባዕለይ ኣበላሸየዮ” ኢሎም ዕላል ይጅምሩለይ። ዕላሎም ክሰምዕን ብኣንክሮ ክከታተልን ኣጀማምርኦም እዩ ዝያዳ ደሪኹኒ። ምኽንያቱ ከም’ቲ ዝፈልጦን ዝኣምኖን ባዕሉ ንውላዱ ዘበላሹ ወላዲ ኣሎ ኢለ ስለ ዘይገመትኩ። “ንወደይ ካብ ምሐር ምፍቃር ዝተላዕለ ካብ’ታ መግቢ ምብላዕ ዝጀመረላ ግዜ ጀሚረ መዓልታዊ ባዕለይ እየ ዘብልዖ” ብምባል ይጅምሩ። ቀጺሎም ድማ “ባዕሉ ክበልዕ ፈጺመ ኣየፍቅደሉን ነይረ።” እዚ ነዓይ ዝሕበሉ ባህሪ እዩ ነይሩ። በዓልቲ ቤተይ’ውን እንተኾነት ኣብ’ቲ መግቢ ክምገብ ዝተደለየሉ ግዜ ናተይ ፍሉጥ ዕማም ጌራ ብምሕሳብ ናባይ ኢያ ተምጽኦ። ሓደ ሓደ ግዜ ምስቲ ዘሎኒ ግዜ ምሳናይ ምስ ኣበየኒ “በጃኺ ባዕሉ ይብላዕ” ምስዝብላ “እዋእ! ገዛ ከዘልለሊይ እንደዩ፣ ክዳኑ ከርስሐ እንደዩ፣ ኑቲ መግቢ ክኸዕዎ እንደዩ፣ …” ዝብሉ መልሲታት ትህበኒ። ኣነ ኸኣ ጉዳዩይ ገዲፈ ንውላደይ ባዕለይ የብልዖ። ኣብ ሞንጎ ዕላሎም እትው ኢለ እዋእ እዚ ደኣ እሞ ጽቡቕ ነገር እንደዩ ብኸመይ ከም መበላሸዊ ረቋሒ ተጠቒሱ? ኢለ ይሓቶም። ሓቅኻ ኢኻ ኣነውን ከምኡ እዩ ዝመስለኒ ነይሩ፣ ጸኒሐ ከም ዘስተብሃልክዎ ግን ንወደይ ብሰንኪ ኩሉ ባዕለይ እየ ዝገብሮ ምባለይ ኣልሚሰዮ። ሕጂ ከኻታት ውላደይ ከስተብህል ከለኹ፣ ክግበረሉ ጥራሕ ዝደሊ ሰብ ምኻኑ ተገንዚበ። ብቃ ተጻባዪ ኮይኑ። እዚ ንኸይመጽእ ቅድም ኢልና፣ ባዕሉ ክበልዕን ደሓን ንሕጂ እዩ ኢልና ክዳኑ ከበላሹ እንተፍቕደሉ፣ ገዛ ክዘልል ከም ቅቡል እንተንወስዶ ነይርና፣ ሕጂ ውላደይ ተጻባዪ ባህሪ ኣይምሃለዎን ነይሩ” ብምባል ኣብ ዕምቆት ኣስተብህሎ ዓደሙኒ። ዝን ኢለ ክገናዘቦ ምስ ጀመርኩ ብርግጽ ንቖልዓ እተለማምደሉ መንቀሊ ባህሪ ከም ዝኾነ ተረዲኣ። ንኹሉ ኣበሃህልኦም ድማ ተቐበልየ።

ለካ ወለዲ ንውላዶም ፍቕሪ ክገልጹ፣ ግዳሰ ከርእዩ ክብሉ ዘየስተብህልሎም ጌጋታት ኣለዉ እየም። እዞም ናይ ኣኽብሮትን ፍቕርን ዝኾኑ መግለጺ ወለዲ ጸቡቓት ስለዝኾኑ ይተዓቀቡ፣ ግን ዝህልዎም ሳዕቤናት ከየስተብሃልና ክኸውን የብሉን። ኑቶም ክመጹ ዝኽእሉ ሳዕቤናት ኩሎም እኳ ፈሊጥና ክንፍውሶም እንተ ዘይከኣልና እቶም ዓቕምና ዝበጽሖም ተኽእሎታት ከነማዕድዎም ግን ንኽእል ኢና። ስለዚ ኸኣ ብኣግኡ ከለማምዶም መታን ሓላፍነትና ንዘክር። ቆልዓ ምልምማድ ማለት ኑቲ ቅልጡፍ ናይ ምምሃር ጸግኦም ብእዋኑ ምጥቃም ማለት ስለዝኾነ ወለዲ ፍሉይ ኣተኩሮ ክገብርሉ ዝግባእ ውሳኒ እዋን እዩ።

### ሓሶት ምዝራብ

ርግጽ’ዩ ኣብ ውላዱስ ይትረፍ ኣብ ዝኾነ ዓበይ ይኹን ንእሽቶ ቀረባኡ ሓሶት ክዛረብ ምስማዕ ኩሉ ሰብ እዩ ዝጸልኦ። “ሓሳዊ ኣዳራሽ ገዛ መሰሪ”፣ “ሓሳውን ቀርበትን እናሓደረ ይፎኽስ” ዝብሉ ምስላታት እሞ ዘክሩ፣ ሓሶትን ሓሳዊን ክለግበሮ ጥራሕ ዘይኮነ ኣብ ጥቓኻ ክቐርብ’ውን ዘይድለይ ክፉእ ባህሪ እዩ። እዚ እኳ እንተኾነ ሓሶት ግን ሓደ ካብ’ቲ ኣብ ገዛ ዝቦቕል ባህሪ ክኸውን ይኽእል እዩ። ገለ ወለዲ ንዕኦም ደልዩ ንዝመጽአ ሰብ ክቕበልዎ ምስ ዘይደልዩ ንውላዶም “የልቦን በሎ” ብምባል ኒታ ዝደለይዎ ኣሰሊጦም ንውላዶም ግን ሕማቕ ትምህርቲ ሓዲጎም ናብርኦም ይቕጽሉ። ዝበን ከም’ዚ ዝኣመሰለ ጸገማት ክፍውሱ እዮም ዝኾኑ ገለ መሰሓቕ ዛንታታት ዝጽሕፉ ጽሓፍቲ ተመሳሳሊ ተሞክሮታት ኣብ መጻሕፍቶም ዘስፈሩ። ገለ ቀንዖጌል ካብ’ቲ ዛንታታቶም



ንምጥቃሱ፡ እታ 'ባብ ሱብ ደልዩኻ ኣሎ' ኢላ ምስ ሓበረት "የልቦን በልዮ" ዝተባህለት ቆልዓ፤ ኑቲ ደሳዩ ኣቦኣ መልሲ ክትህብ ከላ "ባቢ የሎኹን ኢሉካ" ትብሎ። በዚ ኣቢላ ድማ ኑቲ ውሸጣዊ ሓቂ ናይ ምዝራብ ባህሪኣ ምስ'ቲ ናይ ኣቦኣ ሓሶት ዘረባ ሓዋዊሳ ክትዛረብ ትጅምር። በዚ መንገዲ እቲ ቆልዓ ሓሶት ምዝራብ ድልየትካ መታን ከተጣጥሕ ፍቱን ሓገዝ እዩ ዝብል ኣምር ብጒብሪ ኣብ ቤት ተማሂርዎ ማለት እዩ። ስለ'ዚ ምዝራብ ሓሶት ፈጺሙ ሰኽፍ ኣየብሎን።

ከምተወሳኺ ነጥቢ ካልእ ዘዮሰትብለሉ ግናኸ ኣዕናዊ ውጽኢት ክህልዎ ዝኽእል ወለዲ ንደቆም ዘለማምድዎም ነገር ኣሎ። ንብል ሓደ ውላድና ኑቲ ሽኮር ከይትቀሕም ዝብል መምርሒና ብምጥሓስ ሽኮር ቀሒሙ ኣሎ። ኣብ ከባቢ ኣፉ ድማ ናይቲ ክቀሕም ከሎ ዝተጸየቖ ተረፍ ኣሎ። ኣብዚ ግዜ'ዚ ሽኮር ከም ዝቖሓመ በቲ ሒዝናዮ ዘሎና ጭብጢ መሰረት ርግጸኛታት ኢና። ኑቲ ቆልዓ ግን "ሽኮር ቀሒምካ ኣሎኻ፣ ስለምንታይ እቲ ኣይትግበር ዝበልኩኻ ጥሒስካ?" ኣብ ክንዲ ምባል "ሽኮር ቀሒምካ ዶ ኣይቀሓምካን?" ብምባል ንሓትቶ። ኣብ ክንዲ ኑቲ ቀንዲ ዝደለናዮ ጌግኡ ናይ ምእራም ሓሳብ ኣተኩሮ ጌርና ብቐጥታ ናብኡ እንኣቱ፤ ኑቲ ቆልዓ ክሕሱ ኣንፈት ብዝህብ ፈተና ኣቢልና ክንመክር ንቕል። ምኽንያቱ እቲ ቆልዓ ደድሕሪ እቲ ዝገበሮ በደል ክመጽኦ ዝኽእል መግረፍቲ ይፈልጥ ስለዝኾነ እታ እንኮ ኣብ ጸገም'ዚ ከተሰግሮ እትኽእል መፍትሒ ምሕሳው ጥራሕ ከምዝኾነ እያ ቀልጢፉ እትመጽኦ። ስለዚ ብቐዳምነት ናብኣ የዘንብል። ኣብዚ ኩሉ ከይተበጽሐ ግን እቲ ርግጸኛ ዝኾንካሉ ጭብጢ እናጠቐስካ ጌግኡ ነጊርካ ናብ'ቲ ቀንዲ ሃናጺ መኣረምታ ተብል እሞ እቲ ጉዳይ ኣብኡ የብቅዕ፣ ኩንኡ ዝኸይድ ጸገም ኣይምሃለወን።

ኣብዚ ግን 'ምናልባሽ' ተባሂሉ ዝሕተት ሕቶ ኣሎ። ምናልባሽ እቲ ቖልዓ ንኻልእ መዓልቲ ሽኮር ደጊሙ ምስ ዝወስድ እቶም ከኀታቱ ዝሕብሩ ምልክታት ናይ ምውጋድ ጥበቡት ክምህዘ ዶ ኣይኑተባብዖን? ምናልባሽ ይሕሱ ዶ ኣይሕሱን ፈሊጥና ጌጋኑት ሓሶት ክንምህር ዕድል ክንረክብ ኣይንኽእልን?

በታ ቀዳመይቲ ሕቶ እሞ ንጀምር፦ እወ ከኑተባብዖ ንኽእል ኢና፣ ነገር ግን ካብ'ታ ክትወሃብ ኣለዋ ዝተባህለት መልስን ካብ'ዛ ከም ኣማራጺ ትወሃብ ዘላ መልስን እታ ዝሓሸት መታን ክንመርጽ በቲ ዘለወን ሳዕቤን ኣቢልና ንርኣየን።

ጉዳዩ እናነገርካ ምዝራብ ሓሶት ከኣ እናኣተባብዕካ ምምኻር ዶ ይሓይሽ ጉዳዩ ነጊርካ ብቐጥታ ናብ ምኽሪ ምእታው? ርግጸ'ዩ ክልቲኣን ኑቲ ቆልዓ ዳግማይ ሽኮር ከይወስድ ጠቒለለን ይዓግታኦ እየን ክንብል ኣይንኽእልን ኢና። ምኽንያቱ ኑቲ ዝሃብናዮ መምርሒ ኮነ ምኽሪ ክጥሕስ ተኽእሎ ክህሉ ስለዝኽእል። ወላ እኳ ኣብ ክልቲኣን ኣቀራርባታት ምኽሪ እንተሃለወ ውጽኢቱ ድማ ዕዉት ክኸውን ተክእሎ እንተሃለወን ብመሰረት ኣብ'ቲ ቆልዓ ዝገድፋሉ ጸገም ግን በበይነን እየን። እታ ቀዳመይቲ ናብ'ቲ ቀንዲ ጉዳይካ ጥራሕ ከተተኩር ከላ እታ ካልኣይቲ ግን ተኽእሎ ምሕሳው ከተተባብዕ ትኽእል ኢያ። ስለዚ ብቐጥታ ናብ ጉዳይካ ብምእታው ምኽሪ ሂብካ ንውላድካ ክትሃንጾ ምሕሳብ እቲ ዝበለጸ መፍትሒ እዩ። ከምውጽኢቱ ድማ እቲ ቆልዓ ንሓሶት ከም ኣማራጺ ናይ ምውሳድ ዝንባለ ጭራሽ ኣብኡ ዘየለ ይኸውን እሞ፣ ቅኑዕ ዝኾነ ዘረባ ንምዝራብ ሓበን እናተሰምዖ ይዝረብ።

ካልኣይቲ ሕቶ 'ኸኣ'- እቲ ቆልዓ ከምዝሕሱን ከምዘይሕሱን ፈሊጥካ ምምኻር ኣገዳስነት የብሉን። እኳደኣ ጸገም ኣለዎ፣ ምኽንያቱ ብመሰረት ዝሓብኮዮ ፈተና ፈሺሉ ምስ ዝርከብ ሕንክት ጥራሕ እዩ ዝኸደን፣ እታ ዝተጠቕመላ ጥበብ ቡታ ዝሓብኮዮ ጭብጢ ውድቂ ኮይኑ ስለዝተረኽበ ርእሲ ምድናን ጥራሕ እዩ መልሱ። እዚ ኩሉ እንታይ ኣምጽኣ፣ እቲ ቀንዲ ምስ'ዚ ቆልዓ ዘራኸበና ጉዳይ ሽኮር ምቕሓም ዘይኮነ። ነገራት ምትሕንፋጽን ኣብ'ቲ ቆልዓ ድማ ጌጋታት ምጽፍጻፍን ዝገደደ ናብ ተሰፋ ምቑራጽ ከምርሕ ተኽእሎኡ ልዑል ስለዝኾነ ምጥንቃቕ የድልዩ። ብዙሕ ሓሶት ክትምህሮ እንተደሊኻ ይሕሱ ዶ ኣይሕሱን ፈሊጥካ ዘይኮነ ክፉእነት ሓሶት ብመንፈሳውን ባህላውን ክብርታት ኣቢልካ ብምንጋር እዩ ዝሓሸ።

ኣብ'ዚ ውላድካ እቲ ቅኑዕ ኣናብራ ክኑበርን ርክቡ ምስ መዛና ይኹን ካልኦት ቀረብቱ ብርዝኑት ክከውንን ብዝተፈላለየ መንገዲ ተላምዶ ዘሎኻሉ ግዜ ተራ መቕጻዕቲ ኣገዳሲ ከምዝኾነ ምግንዛብ ጸቡቕ እዩ። እዚ ማለት ግን ኑቲ ቅኑዕ ትርጉም መቕጻዕትን ኣተገባብርኡን ብዘይምዝንጋዕ እዩ። መቕጻዕቲ እንታይ ማለት እዩ? ኣገባብ ኣቀጻጽዓ ኸ ከመይ እዩ? ሳዕቤን ዘይእሩም ኣቀጻጽዓ እንታይ ይመስል? ዘይምቕጻዕከ እንታይ ጸገም ይፈጥር? ዝብሉን ካልኦት ኣገደስቲ ምስ ምቕጻዕ ዝተሓሓዘ ሕቶ ኣለው። ሕጂ ነዚ ብዝርዝር ኣይንዛረበሉን ኢና። ግናኸ ብዛዕባ መቕጻዕቲ ክንፈልጦ ዘሎና ነገር ከይጠቐስኩ ክሓልፍ ኣይደልን። ከም'ቲ ጥበበኛ ሰሎሞን ዝተዛረቦ "ንቆልዓ እታ ኪኸደላ ዚግባኣ መገዲ ኣላምዶ እሞ ምሉእ ሕይወቱ ኻብኣ ኣይኪልግሰን እዩ።" እዚ ስለዝኾነ ኑቲ ምሉእ ሕይወቱ ዝምርሓሉ መምርሒ ህይወት መታን ከተላምዶ፡ ኑቲ ብዘንባሌኡ ቀልጢፉ ክላመዶ ተክእሎ ዘለዎ ዘይድለዩ ባህርያት ንምስትኽኻል ተራ መቕጻዕቲ ኣገዳሲ እዩ። መቕጻዕቲ ግን ምስቓይ ወይ ምኽትካት ከምዘይኮነ ክዝንጋዕ የብሉን። መቕጻዕቲ ኣራሚ፣ መቕንዒ፣ መለማመዲ፣ ጥራሕ እዩ ክኸውን ዘለዎ። ነዛ መቕጻዕቲ ትብል ቃል ብቋንቋ እንግሊዝ እንተርኢናያ discipline ኢያ ትብሎ። ንሳ ድማ ኣብ concise Oxford Dictionary-Tenth Edition ክትርጎም ከሎ "the practice of training people to obey rules or a code of behavior." ይብል፣ እዚ ማለት ድማ፦ "ሰባት ሰርዓት ወይ ቅቡል ስነምግባር (ባህሪ) ዝእዘዙሉ ትግባረ ምልምማድ እዩ።" ምልምማድ ድማ ግዜን ጥበበን ዝድልዩ ስለዝኾነ ካብ ማህረምቲ ማለት እዩ ዝብል ርድኢት ፈሊና ክንርእዮ ይግባእና።

መታን ብሓቀኛ ምልምማድ ኣብ ደቅና እቲ ቅኑዕን ቅቡልን ዝኾነ ስነምግባር ከሰርጽ ኑቲ ከይስተውዓልና እንገብሮ ጌጋታት ክንኣልዮ የድልየና 'ዩ። እቲ እዝስ ጠቓሚ እዩ እዝስ ጠቓሚ ኣይኮነን ኢልና እንፈልየሉ ጥበብ ምሳና እዩ ዘሎ። ንሱ ድማ ኑቲ እዋናዊ ኩነታት ጥራሕ ምጥማት ኣቋረጽና ጸባሕ ክኾና ዝኽእል ነገር መታን ከብጽሖ ናይ ምልምማድ ኣምር ከተኣታቱ ይግባእና። ማለት መዝኢ ክበልዕ ምስ እንቐርቦ ኑቲ በሊዑ ዝዕንገሉ እዋናዊ ረብሓ ጥራሕ ዘይኮነ ክንርእዩ ዘሎና ኑቲ ኣብ እዋን ኣመጋግባ ዘለማመዶ ኣገባብን ልምድታትን ከኣ ከቋምት ይግባእና። ኩዳን ክንዕድገሉ ከሎና ኑቲ ሽዑ የጸብቐሉ ዶ ኣየጸብቐሉን ዝብል ሕቶ ሰጊርና ምስ ዝመጽ ኣኩዳድናታት ቀልጢፍካ ናይ ምስዓብ ባህሪ ናይ ምፍጣር ተኽእሎ ከይነዕብዮ ምስትብዛል የድልዩ። በዚ ኩሉ መንገዲ እቲ ናይ ምልምማድ ሓሳብ ከይረሳዕና ግዜናን እዋንናን ከነመሓድር ይግባእና እዩ።

ኣብ'ዚ ቀረቡ ዘሎ ዛዕባ ምልምማድ ደቅኻ ተወሳኺ ይኹን ኣራሚ ሓሳብ መርሓብ እዩ መልሱ እሞ፣ ሃየ ብሉጽነት ሓሳብና ብዝርዕና ኣቢልና ንምብልላሕን ክቡር ባህላ እትዕቅብ ሃገር ሃልየትና ውሉድና ክንመልኽን ንደጋገፍ።

***

# ግርጭታት
# ንኣልዮም'ዶ ንእለየሎም?

ገብረትንሳኤ ዳምር

"ግርጭት ውጽኢት ናይ ርክብን ምንቅስቓስን እዩ" ዝብል ናይ ስነ-ፍልጠት መደምደምታ ብርግጽ ኣብ ኩሉም ንጥፈታት ሂወታውያን ዘገልግል ኣድማሳዊ ሓቂ እዩ። ልዕሊ ኹሉ ድማ ኣብ ሂወት ደቂ ኣዳም! ቃልሰን እቲ ውጽኢቱ ዝኾነ ግርጭትን ፍጥር ምስ በልና ጀሚሩ ኣካል ሂወትና እዩ። ምስ ከባቢና፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ፡ ኣብ ስራሕ ኮታ ኣብ ኩሉ ምንቅስቓሳት ሂወት፥ ቃልሲን ግርጭትን መካይድትን መካይድትናን እየን። ብዘይ ቃልሲ ምንባር ስለዘይክኣል ድማ ቃልሲን ግርጭትን ከነወግድ ኣይንኽእልን ኢና።

እንተኾነ ብዙሓት ዘየድልዩ ግርጭታት ብቐሊሉ ክንእለየሎም እንኽእል ኣለዉ። ካብ'ቶም ግርጭታት ንባዕሎም ዝንእስ ኣገዳስነት ኣብ ዘለዎም ጉዳያት ዝለዓሉ ግርጭታት ንኣብነት እቲ ዝህቡና ውጽኢት ነቲ ነጥፍኦ ጸዓትን ግዜን ዘይትክእ ምስ ዝኾውን ምውጋዶም እቲ ዝሓሸ ኣማራጺ እዩ። ንሱ ጥራይ ዘይኮነ እቶም ግርጭታት ኣብ ሓደ ዓቢ ትርጉም ወይ ክብሪ እንህቦ ጉዳይ ወይ ዝምድና ምስ ዝኸሰቱ እውን ከምቲ ኣቦታትና ዝብልዎ "ምእንቲ ሞጎጎ ትሕለፍ ..." ክንብል እንግደደሉ ኣሎ። ምስ ወለድና፡ መጻምድትናን ኣሕዋትናን ናይ ቀረባ ኣዕሩኽትናን ዘጋጥመና ዘይምርድዳእ ገለ ካብቶም ዋላ ቅኑዓት ከምዘለና እናፈለጥና እንሃድመሎም ዓይነት ግርጭታት እዮም።

እንተኾነ እቶም ዝበዝሑ ዝገጥሙና ግርጭታት ግን እቶም ክንኣልዮም እንግደድ እዮም። ሓደ ካብ'ዞም ክንኣልዮም ጥራይ ዘይኮነ ከይክሰቱ እውን ዝግባእ ጥንቃቐ ክንገብረሎም ዘለና ዓይነት ግርጭታት እምበኣር፡ እቲ ካብ ውልቃዊ ዝምድናታት ዝምንጩ ኣብ መዓልታዊ ህይወትና ብብዝሒ ዘጋጥም እዩ። ኣብ ውልቃዊ ዝምድናታት ዕዉት ምኳን ዳርጋ ከም ኣብ ሂወት ዕዉት ምኳን ዝጽብጸበሉ ዘመን ኢና ዘለና። እዚ ኸኣ ካብ ኣገዳስነት ውልቃዊ ዝምድናታት ኣብ ሂወት ዝምንጨወ ኮነት እዩ። ክእለት ምእላይ ውልቃዊ ዝምድናታት፥ ምስ ኣዕሩኽና፡ ቀረብትና፡ ቤተሰብናን መሳርሕትናን ዝህልዉና ዝምድናታት ኣብ ምዕቃብን፡ ኣብ ሕብረተሰብ ዝህልወና ተቐባልትነትን ቦታን ኣብ ምውሓስን ዝጻወቶ ተራ ቀሊል ኣይኮነን።

እዚ ኣብ ማሕበራዊ ሂወት ደቂ ሰባት ኣገዳሲ ዝኾነ ኣብ ክልተ ዓንኬላት ሂወት ደቂ-ሰባት፥ ማለት ውልቃዊ ሂወት [ስድራቤት፥ መቕርብ፡ ኣዕሩኽን] ኣብ ናይ ስራሕ ቦታን ብብዝሒ ዝኽሰትን ዝዘውተርን ናይ ዝምድና ሕልኽላኻት እዚ፡ ንብዙሓት ሰባት ዘይፍታሕ ግድል ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ሂወቶም ገዚፍ በሰላታት ዝገድፍ ሽግር እውን'ዩ። ኣብ ርእሲኡ ኣብ ከባቢኦም ንዝህልዉ ሰባት ብምጽላው ካብ ድሩት ሽግር ናይ ውልቀሰባት ናብ ናይ ስድራቤት ሽግርን ናይ ትካላት ጸገምን ዝሰጋገር እውን ብዙሕ እዩ። ኣብ ውሽጢ ስድራቤት ዘጋጥሙ ጸገማት እቲ ዓንብ በሃሊ ሕብረተሰብና ናብ ቃልዕ ከይወጹ ይኣልዮም ወይ ክሳብ ዝፍትሑ ይሸፍኖም እዩ። ስለዝኾነ እዩ ድማ ኣብ መንጎ ቤተሰብን ስድራቤትን ዘጋጥሙ ዘይምርድድኣት ኣብ ጸቢብ ዓንኬል ሓደጋኝነት ዝድረቱ። ኣብዚ ንኡስ ዓንቀጽ እዚ በዚ መኽንያትን ብሰንኪ ደረት ግዜን ቦታን ኣብ ስራሕ ዘጋጥሙ ግርጭታት ጥራይ ክዝተ እዩ።

ኣብ ናይ ስራሕ ቦታ ኣብ ሞንጎ መዘኑ መሳርሕቲ፡ ኣብ መንጎ ሓለፍትን ኣባላቶምን ኣብ ገሊኡ እውን ኣብ መንጎ ኣባላት ሓደ ትካልን እቲ ትካል ባዕሉን ግርጭታት ክፍጠሩ ይኽእሉ እዮም። ከምቲ ልዕል ኢልና ዘልዓልናዮ ግርጭትን ዘይምርድዳእን መናብርቲ ዝኾነ ፍጡር ከም ምኳኖም መጠን ኣብ መንጎ መዛኑና መሳርሕትና፡ ኣብ ሞንጎናን ሓለፍትናን ኣብ ሞንጎናን ኣብ ትሕቲ ናትና ምክትታል ዝሰርሑ ኣባላትን ካብ ናይ ስራሕ ርክብ ዝተላዕሉ ኣብ ቦታ ስራሕ ዘይምርድድኣት ክፍጠሩ ይኽእሉ እዮም። እቲ ጠንቂ ብዘይገድስ፡ ኣተሓሕዛናን ኣተኣላልያናን ግን ነቲ ዘኸተልዎ ወይ ከኸትልዎ ዝኽእሉ ሳዕቤን ኣዝዩ ይጸልዎ እዩ።

መጀመርታ ሽግራት ክኽሰቱ ከለዉ እቲ ጠንቂ ከከም ዓይነት እቶም ሽግራት ክፈላለ ባህርያዊ እዩ። ንኣብነት ኣብ ትሕቲ ምክትታልና ዝሰርሑ ኣባላት ዘርእይዎ ካብ ናይ ስራሕ ስነ-ምግባር ወጻኢ ባህርያት ከም ኣብነት ንውሰድ፥ ሓደ ንኩብሪ ኣብ ልዕሊኡ ዘለዉ ሓለፍቲ ዝደፍር፡ ንሞራል መሳርሕቱ ዘነኣእሰን ንመሳልል ኣሰራርሓ ዘየኽብር፡ ብሞያዊ ኣገዳስነት ግን መተካእታ ዋላ እንተተረኽቦ ንኣበርክትኡ ክሽፍን ዝኽእል ክርከቦ ዘይክእል ኣባል ይህልወና። ከም ብስርሑን ብእኡን ዝሕተት ናይ ቀረባ ሓላፊኡ፡ ንድስፕሊን ዝምልከት ምክትታል ክንገብረሉ፥ ኣበርክትኡ ኣብቲ ትካል ክዓቢ ክንጽዕርን ድርብ ሓላፍነት ኣለዎ። ዲሲፕሊን መሰረታዊ ዓንድ-ሕቕ ናይ ዝኾነ ትካል (ህዝባዊ ይኹን ግላዊ) ከም ምኳኑ መጠን፡ ብሕግን ስነ-

ምግባርን ናይ ትካል ክምእዘዝ ዘይክእል ኣባል፣ ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ምኽንያት፣ ባህርያቱ ከየወገደ ክቕጽል ኣይክእልን እዩ። ክትኣልዮ ከይፈተንካ ከተባርሮ ወይ ክትቀጽዖ ምጉያይ እውን ብርግጽ ንትካል ዘርብሕ ኣይከውንን እዩ። እቲ ክንገብሮ ዘለና እምበኣር እቲ ግርጭት ካብ ናይ ስራሕ ዘይምርድዳእ ወጺኡ ናይ ውልቀ ባእሲ ከይኮነ ብትዕግስቲ ምእላዩ እዩ። ዝበዝሐ እዋን ከምዚኦም ዓይነት ሽግራት ሰባት ብዛዕባ ኣገዳስነቶም ነቲ ትካል (ወይ ዝምድና) ካብ ዝህልዎም ጌጋን ዝተጋነነን ርድኢትን ዝነቅል እዩ።

ንኑብሶም መተካእታ ዘይብሎም፣ እቲ ትካል ብዘይብኣኦም ሓደ መዓልቲ እውን ክውዕል ዘይክእል ገይሮም ዝሓስቡ ሰባት ውሑዳት ኣይኮኑን። ኣብ ኣቀራርባ ሓለፍቲ ዝዘውተር ሓደ ኣዕናዊ ተርእዮ እውን ኣሎ። ንሱ ድማ ንነብሶም ከም ትካል ኣብ ገሊኡ እውን መንግስቲ ምኽኣኖም ብዘስምዕ ቃና ምቕራብ እዩ። እዚ ባህርያት እዚ ንኣባላት ብዋንነታዊ መንፈስ ከይሰርሑን ብተጉላባነት ክልዕጠጡን ይቕስቦም። ንነብስና ብመንጽር ተልእኾ ትካል እምበር፣ ብመንጽር ኣብ ስልጣን ወይ ኣብ ትሕቴና ዘሎ ሰብ ምርኣይ ሓደ ካብቲ ዘይምርድድኣት ናብ ዘይተደልየ ኣንፈትን ደረጃን ከይከዱ ዝሕግዘና ሜላ ኣተኣላልያ እዩ።

እቲ ዘራኽበና ስራሕ ኰሉ ግዜ ካብቲ ኣብ ሞንጎና ዝፍጠር ፍቕሪ ይኹን ጽልኢ ከም ዝዓቢ ክንዝንግዕ የብልናን። ከምኡ እንተዘይገርና ውልቃዊ ጉዳያት ቅድሚ ስራሕን ተልእኾን እቲ ንሰርሓሉ ትካል ክንሰርዕ ንኽእል ኢና። ሳዕቤን ናይ'ዚ ድማ ምብኻን ጸጋታት ናይ ትካል ጥራይ ዘይኮነ፣ ምብኻን ቅኑዕ ኣተሓሳስባናን ሚዛናውነትናን ኣብ መወዳእታ እውን ሞያዊ ዘይምዕባይ ከስዕበልና ይኽእል'ዩ። ኣብ ስራሕ ምስ ዘረኽብካዮ ሰብ ብናይ ስራሕ ምጉርፋጥ ቂምታን ጽልእን ትሕዝ እንተ'ኼንካ፣ ናብ ዘይተደለየ ካልእ ባእሲ ኢ'ኻ እተመርሕ። እቲ ዝሓሸ ናይ ስራሕ ኵራ ኣብ ቦታ ስራሕ ምግዳፉ እዩ።

ባህሪ ናይ ገሊኦም ግርጭታት እውን ምስ ውልቀሰብ ከይከውን ይኽእል እዩ። ምስ መትከላት ናይ ሓደ ትካል እናተሰማማዕና፣ እቲ ዝኽተሎ ኣገባብ ከይንቕበሎ ንኽእል ኢና። በንጻሩ ንገደደን እውን ንመትከላት እቲ ንሰርሓሉ ትካል ምሉእ ብምሉእ ዘይንቕበሎ ክንከውን ንኽእል ኢና። ኣብ ከምዚኦም ዓይነት ኣጋጣሚታት ዝፍጠሩ ናይ ስራሕ ዘይምርድድኣት ብሰንኪ ዘይምኽኣል ምስ መሳርሕትና፣ ሓለፍትና ወይ ኣብ ትሕቴና ዘሰርሑ ሰባት ቀጻሊ ከም ንጋራጮ ክገብሩና ይኽእሉ እዮም። እቲ ዘለና ምርጫ ንጹር እዩ። ምስ ኣገባብ ናይ ሓደ ትካል ኣብ ዘይንሰማምዓሉ ግዜ፣ ወግዓዊን ሕጋውን ኣጋጣሚ ተጠቒምና ተቓውሞና በጋባብ ምስማዕ እዩ። ውጽኢት ምስ ዘይህልዎ ድማ ልክዕ ከምቲ ምስ መትከላት ሓደ ትካል ኣብ ዘይንቕበለሉ እዋን ክንወስዶ ዘለና ስጉምቲ - ማለት መጋበርያ ዘይንቕበሎም ዕላማታት ካብ ምኻን ነብስና ሓራ ምግባር፣ ምውሳድ'ዩ።

ዝበኣሰ ገሊኦም ግርጭታት ብመደብ ዝተቐየሱ ክኾኑ ይኽእሉ እዮም። ብዙሕ እዋን ገለ መሳርሕትና ወይ ናይ ቀረባ ሓለፍትና ብዘለና ብሉጽ ነገራት ስጊኦም ኣብ ዘይተደልየ ሽረኽ ከእትዉናን ውድቀትና እንተሰሊጥዎም ድማ ምእላይና ከቀላጥፉ ክፍትኑ ይኽእሉ እዮም። ናይ ከምዚ ኣጋጣሚታት እቲ ስግኣት ዝኸውን ዘሎ እቲ ጽቡቕ ነገርና እዩ። እቶም ንእወንታዊ ነገርና ከም ሓደጋ ዝርእዩ ሰባት ድማ ዝበዝሐ እዋን ኣብ ውሽጣዊ ዓቕሞም ተመርኲሶም ናብ ዝደለይዎ ክበጽሑ ከምዘይክእሉ ኣንዳዕዲያም ዝፈልጡ ሰነፋት እዮም። እቲ ዘጉሂ ብሓሶት፣ ዘረባ ብምብጽጻሕ፣ መሳርሕቶም ብምጽላምን ናብ ዝበጽሕዎ ከም ዘየለ ዘይፈልጡ ምኻኖም እዩ።

ኣብ ከምዚ ኲነት እቲ ክንርድኦን ክንገብሮን ዘለና ነገራት ቀሊልን ንጹርን እዩ። መጀመርታ ብጻዕሩ፣ ሓቅነቱን ኣእምሮኡን ናብ ዝበለጸ ደረጃ ክበጽሕ ከምዘይክእል ኣብ ዝኣምን ወይ ዝፈልጥ ሰብ፣ ርእሰ-ተኣማንነት፣ ርጡብነትን ጽቡቕ ኒሕን መትከላዊ ኣካይዳን ክንጽበ የብልናን። እዞም ኣብ ዓወት ንምብጻሕ ወሰንቲ ዝኾኑ ክብርታት እዚኦም ዘይውንን ሰብ ድማ፣ መዝነቱን ዝምድናታቱን ብዘይገድስ፣ ብመትከል እንተመኪትና፣ ንቕኑዕ ሓሳባትናን እምነትናን በዲሁ ክስዕርና ኣይክእልን እዩ። እቲ ሕቶ ንኸምዚኦም ዝኣመሰሉ ክውገዱ ዘይክእሉ ግርጭታት ንምእላይ ዘለና ቅሩብነት፣ ዘድልየና ሜላን ዓቕልን ኣብ ቦትኡ ኣሎ ድዩ እዩ!



ዳያሪ

ምሉእ ተስፋይ

# ምዕራብን ምብራቕን እንከንከውን

ኢጋ ምሸት ምስ ኩነ ናብ እንዳ ዓርከይ ደኳን ኢና ኬድና። ምስ ሓደ ብዋዛ ዝለገበና "ወዲ-ሓብቲ" እንብሎ ጋሻ ዓርኪናየ ነይሩ። ቅልጥፍ ኢሉ ክጠብቐ ዘይክእል ግዲ ኩይኑ፡ ንሱ ኣሻቡ ለጊቡና "ኣዕሩኽተይ" እናበለ ክምኒሕ ከሎ ኣመና ይገርመኒ እዩ። ክልተና ጥራይ ኣብ እንህለወሉ እንታይ ኢና ክዕልል ኣይፈልጥን። ብዘክኣል መጠን ሳልሳይ ሰብ ክህሉ እንክሎ'ዩ እቲ ዕላል ዝቐለሊ። ከምቲ ቀልጢፈ ዘይለግብ ቀልጢፈ ኸኣ ኣይለቅቐን እየ። ካብ ዝቐረብኩዎ ሰብ ቀልጢፈ ኣይርሕቐን ጥራይ ዘይኮነ ብዙሕ ካገረይ ምስኡ እናተኣሳሰረ'ዩ ዝምዕብል። ህይወተይ ምስ ቀረብተይ ተማቒሉ'ዩ ዝኸይድ። ከምኡ ግዲ ኩይነ ኸኣ ሰብይ ክፍለየኒ እንከሎ ኣመና'ዩ ዘሕመኒ። እዚ ወዲ-ሓብቲ ዝበልናዮ ዓርኪና እምበኣር ንዓና ክጠብቐና እንከሎ፡ ኑየም ካልኦት ርሒቑምም ማለት'ዩ። ድሕሪ ናይ ሓደ መዓልቲ ናይ ሻሂ ግብጦ ዳርጋ ዓርኩ ኢኻ ትኸውን።

ብዘኸኑ ናብቲ እንዳ ዓርከይ ደኳን ምስ ከድና ጽጌና ብዓልቲ ቤቱ ቡን ክትቁሉ፣ ንሱ ኸኣ ዓማዊል ከኣንግድ ጸኒሑና። ናብዝ እንዳ ዓርከይ መጺአ ከይተበርሃኒ ወጺአ ኣይፍለጠኒን እየ። ጻዕዱ ዓርከይ ዘዘሓደሰ ዕላል ስለ ዘይስኣና ዋላ ኩሪኻ መጺእካ፡ ኩራኻ'ዩ ዘረስዕ። በዚ፡ ዝኸነ ሰብ እናተፈሰሀ ክመላለሶ ይኽእል እዩ። ንዓይ ግን ተወሳኺ ኣሎኒ። ምስ ጻዕዱን ጽጌናን ናይ ነዊሕ እዋን ምሕዝነት'ዩ ዘሎና። ኑቲ ቅድሚ ገለ ዓመታት ዝነበረ ኣዝዩ ጥዑም ዘርያ ምሕዝነትና ስለ ዘየኻኽረኒ'ዩ። ኣት ንሱ፣ ብዓልቲ ቤቱ ጽጌና፡ ባህጉን ትዕግስቲን ዘይንፈላለ መሓዛት ኢና ዝነበርና። ጻዕዱን ጽጌናን ተመራዕዮም፡ ትዕግስቲ ተመርዕያ ሓዳር ጨወዩ ኣርሒቑዋ፡ ባህጉ ናብ ስደት ኣቢሉ፡ ኣነ ኸኣ ይዛውን ኣለኹ።

ፈጺምካ ክድገም ዘይክኣል ዝመስል ጥዑም ግዜ ኢና ኣሕሊፍና። ከምኡ'ም ጥዑማት ሰባት ክርከብ ዘከኣል ኣይኩነን። ከምቲ ዝኸሰረ ዓረብ ሕሉፍ መዝገቡ ክየገንጽል ይውዕል ዝብሃል፡ ኣነ ኸኣ በይነይ ጠልጠል ምባለይ የቋርረኒ ግዲ ኩይኑ፡ ኣብዛ እንዳ ዓርከይ እናመጻእኩ'የ ናፍቖተይ ዘውጽእ። ሎሚ ምስዚ ወዲ-ሓብቲ 'ዓርክና' ምስ መጻእና'ውን ከም ቀደመይ ባህ ኢሉኒ ነበረ። ኣወል ቡን ዓፍ-ዓፍ ክትብል'ያ ዝጸንሓትና። ሓፋስ ኣወል ቡን እናመዓንና እታ "a walk to remember" ናይ ማልዲ ሞር ደርፊ ዝመጻወዒታ ሞባይለይ ተዳህዩት። እቲ ሓደ ኢደይ ብስሰዐ ዕምባባ ገፊጡ፣ እቲ ሓደ ኢደይ ከኣ ፊንጃል ዓትዒቱ እንከሎ ክቕበላ ፈሪ፡። ኣሃን ዕምባብን ከመይ ምኻና እትፈልጥ ጽጌና እናሰሓቐት መሽረፈት ኣቐበለትኒ'ሞ፡ ዕምባበይ ኣብ መሽረፈት ሐዘ ናብ ደገ ወጻእኩ። 004… ኢሉ ዝጅምር ቍጽሪ'ዩ ነይሩ። ካበይ ምኻኑ ኣይተጠራጠርኩን። 00… ዝጅምር ቍጽሪ ብዘይካኣ ዝድውለለይ የብለይን።



እዚ ዝጸናሕኩዎ ገዛ ማዕረይ ዝብጹሓ ገዛ መሓዛትና እዩ። ንሳቶም ካብ መንጎ ምሕዝነትና ተምርዕዮም ድሮ ክልተ ቈልዑ በጺሖም ኣለው። እዚ ቀልጢፉ ዝጠበቐ ዓርኪናውን ብቐደሙ ንባህጉ ብዚገዋ'ዩ ተላልዩና። ዝበኢ ክሳብ ዝደልዎ ይሕንክስ ከም ዝብሃል፡ ክሳዕ ዝኸነሉ ኣብ ዘርያና ክጸንሕ'ዩ ዝበረ መደብ። ባህጉ ግን ቀልጢፉ ግዲ ኣንቢብዎ ኣብ ናይ ሓብር መደብና ክንምልእ ኣይትደሊን ነበረት። እዛም ከሎም ዝራኸቡ ዕላላት ዝፈጥሩ ሰባት እንከለው ንሳ ደዊላ ኣራግዱየ። ኑቲ ዝጸንሓና ጸቡቕ ስምዒት ድማ ኣብዚሓ ወሰኸትለ። ዘይከም ካልእ እዋን ከኣ ተበራሂኒ ከዕልላ ጀመርኩ።

"ካብዚ ኩሉ መዓልታት ዝደወልኩልካ ሎሚ ፎኺስካ፡" በለትኒ። ሓቃ'ያ፣ ቅድሚ ሕጂ ንዝሓለፈትኒ ሕቶ ክምልስ እምበር ብዛዕባ ህይወተይ ሓንቲ'ኳ ኣዕልላ ኣይነበርኩን። ተቐይመላ ኣይኩንኩን፣ ግና ሰቕ ኢሉ የኸርየኒ ነይሩ። በቲ ሓደ ወገን ከኣ እድንግጸላ። ኩሉ ግዜ ናፊቓ ሕማቕ ከም ዘላ ስለ እተዕልለኒ ካልእ ክወሰኻ ኣይደልን'የ ዝነበርኩ። ካብ ማእከል ምውቕ ፍቕሪ'ያ ገዲፋትኒ። ንሳ ኣጥዕያ ከይሓሰበት ናይ ክልተ ሰሙን ቅልውላው ዘሎዎ ውሑጅ ከም ዝተማልኣ'ያ ትነግረኒ። ኣብዚ ዳርጋ ሽዱሽተ ኣዋርሕ ዝደወለቶ ዝኒ'ያ ትደጋግመለይ። ኣነ ኸኣ ሽሕ ግዜ እፍተዋ፡ ሽሕ ግዜ ኣፍቅራ እምበር ኑቲ ክውንነት ተቐቢለ ህይወተይ ከማእዘን'ዩ ነይሩኒ። ቀልጢፈ ኸኣ ንቓንዛ ናፍቖታ ተላሚደዮ። ክኢለዮ። ጺየረዮ። ዝይዛዙብ ደብና ሃረር ከም ዘይብሎ እፈልጥ'የ። ዝ ፈሊጠ ምስ'ናይ ዕቑር ፍቕረይ ንቕድሚት ሳጉመ። ክትድውል እንከላ ክንደይ ግዜ ካብኡ-ናብዚ ከም ዝሳገምኩ ከዕልላ እደሊ። ግና ኣብ ርእሲ ዞላታ ተወሰኺታ ከይከና

ብምስኮፍ እገድፎ፡፡ ከጥንቀቕ ኩብል ከኣ እንታይ ከም ዘዕልላ ይጠፍኣኒ ነይሩ፡፡ ሎሚ ግን ኣብ ጥዑም ዝኸሪን ሙድን እንክለና ስለ ዝደወለት ከይተረድኣኒ'የ ከዕልላ ጀሚረ፡፡ ሓድሽ ዓመት ከመይ ከም ዘሕለፍናዮ፣ ንጽባሒቱ ዝገበርናዮ፣ ዝጸሓፍኩዎ ግጥሚ፣ ዝተመሃኹዎ፣ ... እርይ ቀጻር ኣብለ ድሕሪ ምዕላለይ፣ ተኣኪብና እንክለና ከም ዝደወለት ከኣ ነገርኩዋ፡፡

"እሞ ኣይቀናእካን" ሓቲታትኒ፡፡ ከም ዘይሰማዕኩዋ "ኣይሰመዓን ኣሎ" መለስኩ፡፡ ደጊማትለይ፣ ኣነውን ንዓኣ ደጊመ፡፡ ሰሊሳ፣ ኣነውን ነታ መልሲ እናሰሓቕኩ ሰለስኩ፡፡ ሽው ነገሩ'ተይ ተረዲኣዋ፡፡ "ኣይሰመዓን ደዩ ዘሎስ ዋላስ ክትሰምዖ ኣይደለኻን" ኣመጭሙ ኣቢላ ሓቲታትኒ፡፡ "ገና ኣስመዓን'ዩ ዘሎ" ክልተና እናሰሓቕና ኣርእስቲ ቀየርና፡፡ ድሕሪ ምፍልላይና ብሓባር ዝሰሓቕናላ እዛ ኣጋጣሚ እዚኣ'ያ ክትከውን እትኽእል፡፡ ድሕሪ ነዊሕ እዋን ስሓቓ ክትሰምዕ ክንዲ ምንታይ ጥዑም'ዩ፡፡

"ኣይቀናእካን'ሞ" ድያ ዝበለትኒ፧ እንታይ ኰይነየ ዘይቀናእኩ፧ ፈጺመ ከምዚ ኣለ ሓሰበ ኣይፈልጥን እየ፡፡ መርዓን ደርዓን ኣዕሩኽይ እምብዛ'ዩ ዘሐጉሰኒ፡፡ ብልቢ'የ ተሓጉሰ ዝውዕል፡፡ ኣብ ጽምብላት ውላዶም ከኣ ከምኡ፡፡ ንደቆም ከም ወለዶም'የ ዝፈትዎም፡፡ ነብሰይ ኣብ ቦታኦም ኣእትየ ግን ፈጺመ ኣይፈልጥን፡፡ እንታይ ኰይነየ ክቐንእ፧ ባህጉ ኣብ ዓዲ ጋና ተመርዕየ እምበር ኣብ መርዓኣ ተሓጉሰ ምውዓልኩ ይመስለኒ፡፡ ሓደ እዋን ኣብ ግዜ ፍቕርና፡ ናይ ሰድራኣ ሕቶታት መርዓ ኣብ ዘይግዜኡ ስለ ዝመጽኣ ንዝብሮ ጠፊኦና፡ ተበሳጩና ነይርና፡፡ ከይፈተና ምፍልላይ ክንቅበሎ ተቓለስና፡፡ ኣብ ኣእምሮኣ ሓደ ነገር ትሰእል'ሞ ኣዒንታ ንብዑት ይዝረቑ ነበረ፡፡ ንሳ ምስ ሰብኣያ ደቃን ኣብ መገዲ ጎፍ ኩበላ ይረኣያ፡፡ ከምዛ ሸዓ ኩይና ግዲ ትረኣያ ነይራ ንብዑት ትሕሉብ፡፡ ምጉት ውሽጣ ከይፈለጥኩ "ፍጹም!" ክትብል ጥራይ እሰምዓ ነበርኩ፡፡

ኣነን ባህጉን ኣብ ማዕሙቕ ልቢና ዝሰረተ ፍቕሪ ኣሎና፡፡ ዋላ ሓደ ክቕይሮ ዘይክእል ፍቕሪ፡፡ ንብር ክንፍትን ወይ ንኪፋት ብዚግና ኣይተደላለናን፡፡ መገዲ ህይወት'ዩ ኣራኸበና፡፡ ተፋሊጥና፣ ንዓመት ተመሓዚና፡ ንሰለስተ ዓመት ከኣ ተዓራሪኽና፡፡ ግን ከኣ ንፍቕርና ዓሚቒና ኢና ማዕዶ-ማዕዶ ሰፊርና፡፡ ኣብቲ ግዜ ህይወት ፈጺማ መጀመርታኣን መወዳእታኣን ዘይትረኽቦ ዝተሓዋወሰ ፈትሊ ኰይናትኒ ነበረት፡፡ ኣብ ከምዚ ኩነታት እንክለኹ ዘይምልሶም ሕቶታት መጺኡኒ፡፡ ሓቂ፣ ንፍቕርናን ሓቀኛ ስምዒተይን ቀቲሉ፣ መወዳእታ እንተ በጺሑዋ ዘዋጽኣ ክትውሰን ቀጠልያ መብራህቲ ወሊዓ፡፡ ኢላ ኢላ ነገራት ኣብ ምህድኡ ኸኣ ኣዘንጊዓ ሓዳር ሰደት መረጸ፡፡ ዝሕሻ ካብ መሰላ ክትሕገሰሉ ተመጽዩ፡፡ ካብ ልበይ ደዩ ሕነሕነይ ዘይትረድኣኒ ትምኒት እዩ፡፡ ኣነ ግን መጺኡ ህይወተይ ምሉእ ፈጺመ ደጊመ ክሓልፎ ዘይደሊ ቃንዛ ምፍልላይ ተመኪረ፡፡ ነቲ ናብዚ ዘብጽሓኒ ቀንዲ ምኽንያት ሕነ ዝፈደየሉ ግዜን ዓቕሚን ተመኒየ ነበርኩ፡፡ ምጽኣተይ ስምዒትን ቃንዛን ዝደረኾ ይኹን እምበር ክረግኣለይ ነዊሕ ግዜ ወሲዱ፡፡ ህይወተይ ግና ኣይረገኣን፡፡ ኩሉ ግዜ ከምዚ ጀሚርካ ዝበድፍካዮ ዘረባ ከምዚ ከፊትካ ውሽጡ ዘይረኣኻዮ ኩበኸ፣ ከምዚ ጀሚርካ ዘይወዳእካዮ መጽሓፍ፣ ኣብ ህይወተይ ሓደ ዘይተዓጽወ ምዕራፍ ኩይኑ፡፡ እዚ ጸልማት ዝኣፈፊቱ ውሻጤ ብሉኳ ንፋስ እናኣተወ ኣዋሪዱኒ'ዩ፡፡ ምኽንያቱ ኣይተዓጽወን፡፡ ከይዓጽዎ ኸኣ ነቲ ጸልማት ዘሶገር ትብዓት ሰኢነ፡፡ እዚ ኩሉ ኣብ ውሽጠይ እንክሎ፣ ህይወተይ ሓደ ጭብጥ መገዲ ሒዙ ክኸይድ ዘይክኣለ ኮሎ፣ "ኣይቀናእካን'ሞ" ክትብለኒ እንታይ ክሰመዓኒ ይኽእል፧

"ኣይሰመዓን ኣሎ" እናኾበለ ክትሰሕቕ እንክላ ልበይ ሓገሰን ናፍቖትን ብሓደ ግዜ ንልበይ መሊኡ፡፡ ሳሪታ ንዓይ ጉዲፉ ምኻዳ ፍጹም ዘይትመልሶ ጣዕሳ ኰይኑዋ ምስ ኑብሳ ምትዕራቕ ስኢና፡፡ ቀሊል ተመኩሮ ከም ዘይኮና ይርድኣኒ'ዩ፡፡ ብዙሕ ግዜ በዚ ከተማርር እሰምዓ'የ፡፡ ዝ. ክትደግመለይ ምስ በለት ገለ ኩቦል ነይሩኒ፧

"ኣነ እንታይ ይሓስበዶ ክዋግረኪ፧"

"ሕራይ ንገረኒ፡፡"

"እቲ ዘጋጠመ ኩነታት ኩቱ ምኽንያታት ነይሩዎ ይኸውን እዩ፡፡ ኣብ ግዜኡ ኸኣ ዘይሰገር ደንደላ ኩይኑና ነይሩ ይኸውን እዩ፡፡ ክልተና ከምዚ ክንከውን ኣይምደለናን፡፡ ግና ከምዚ ኴንና ኣለና፡፡ ህይወት ዝ.'ያ ሰሪዓትልና፡፡ ኣነ ኩሉ ግዜ ዘይቅይሮ ሓቂ ኣሎኒ፡፡ ኣብ ህይወተይ ዘይርስዖ፣ ዘይርሳዕ ፍቕሪ ዝለገሰትለይ፣ ኩሉ ሳዕ ብፍቕሪ ዝዘክራ፣ ዝናፍቓ፣ ልዕሊ እቲ ዘፍቅራ እተፍቅረኒ ኣብ ልበይ ዘይትሳቓነቕ ሰብ ኣላትኒ፡፡ በቲ ዝሓለፈናዮ ጥዑም እዋናት ወትሩ ሕጉስ እየ፡፡ በቲ ምሉእ ዓቕመይ ዝ.'የ ዝርኣየ፡፡ ኣብ ህይወተይ ከማኺ ዝበለት ሰብ ምፍቃረይ ከኣ ከም ዕድለኛ ሰብ ገይረ ንነብሰይ እቖጽራ፡፡ ብርግጽ መገዲና ክልተ ጫሌዳ ብምሓዙ ሎሚ፣ ጽባሕ፣ ድሕሪ ጽባሕ ቅልጥፍ ኢልና ምስ ወዑይ ስምዒትና ኣይንራኸብን ንኸውን፡፡ ሓደ መዓልቲ ከም እንራኸብ ግን እፈልጥ'የ፡፡ ኩሉ ሳዕ ከኣ በታ መዓልቲ እቲኣ ተስፋይ ምሉእ እዩ፡፡ ንስኺ ኸኣ እዚ ኹሉ ዝሓለፍክዮ ተመኩሮ ቀሊል ስለ ዘይኩነ ናብ ጸቡቕኪ ቀይርዮ፡፡ ነቲ ሕማቕ ቃንዛ'ውን ናብ ጸቡቕኪ ክትቅይርዮ ጸዓሪ፡፡ በዚ ዝበልኩኺ መዓልቲ ድማ ተስፋይ ኣይትቐሪጺ፧" በልኩዋ፡፡

ሓጉሳ፣ ተስፋኣን ሞራላን ክሕደስ ኣብ ድምጻ እሰምዖ ነይረ፡፡

"ተለፎለይ ሕሳብ ከም ዘውዳእኩ ትነግረኒ ኣላ፡፡ ክሳብ ባዕላ ትኸፍለኒ ናይ መውዳእታ ገለ በለኒ፧" በለትኒ፡፡ ብውሽጣ እንታይ ክትሰምዖ ትህንጠ ምህላዋ ኣይጠፍኣኒን፡፡ ብሰንኪ ዓቢይቲ ውሳኔኣ ግን ሕጂ ክብዝሉ ዝኽእሉ ኣይነበሩን፡፡ ሓቂ እፈትዋን ኣፍቅራን እየ፡፡ ብሓደ ክንነብር ንኽእል ኢና ማለት ግን ኣይኩነን፡፡ ንሳ ብምንታይ ትሕዞ ስለ ዘይፈለጥኩ እታ ናይ ልበይ ኩበላ ኣይክኣልኩን፡፡

"ሃንደበት እንድኺ ደርቢ'ኽለይ .... በሊ ርሑስ ሓድሽ ዓመትን በዓል ልደትን ይግበረልኪ...፡፡ ንስኺ ትብልዮ እንተ'ሎ ኸኣ፣ " በልኩዋ ኣብ ኣፈይ ዝጸንሐ፡፡

"ኣነ ደኣ ብጣዕሚ'የ ዝፈትወካ፡፡"

"ንሱ ደኣ እንታይ ምንጋር ደልዩሉ እፈልጥ እንድየ፡፡"

"ስለ ዘይትፈልጥ ኣይኮነን፣ ኣነ ዝበለካ ንሱ'ዩ፡፡"

ድምጺ ሕልናይን ምስ ፍርሒይ ሓዊሰ ብጥፍጣፈይ ውሒጠ፣ "ኣነስ እፈትወኪ እንድየ" በልኩ፡፡ ዕድል ክንነብር ግን ዘረባይ ኣብ እዝና ከይበጽሐ ተለፎን ቀዲማ "ጢ...ጥ...ጢ...ጥ" ኢላ፡፡

## ሕብረተሰብ መንእሰይ

# ስሕበት ደቀንስትዮን ደቂ ተባዕትዮን

ምሉእብርሃን ሃብተገብረኤል

ደቀንስትዮ ንዘቐጽል ወለዶ ብቐጥታ ዘፍርያ እየን። ብዚይ እዚ ዝቐጽል ወለዶ፥ ሕብረተሰብ ጸኒቱ ይተርፍ። ደቀንስትዮ ኣብ ጥንቲ ጥቅምቲ ኣትሐዘን ብደቂ ተባዕትዮ ዝምሰጣሉም ነጥብታት፣ ክሳብ ሎሚ ብዙሕ ከም ዘይተቐየረ ሊቃውንቲ የረጋግጹልና። ንየም ነጥብታት በቢሓደ ክንርእየም ክንፍትን ኢና፥

**1. ቍጠባዊ ጸጋታት** (Economic Resourses)፦

እዚ ኣብ መብዛሕትኦን ደቀንስትዮ ዓለምና ኣብ ጕዳይ ስሕበት ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ዝስራዕ እዩ። ደቀንስትዮ በየም ድሮ ሃብቲ ዘኻዕበቱ ጥራይ ዘይኮነ፣ እንተላይ በየም ክሀብትሙ ተስፋ ዘነበራሎም እየን ዝስሓባ።

**2. ማሕበራዊ ደረጃ** (Status)፦

እዚ ብቐንዱ ነጥቢ ተበሊጹ ኣብ ምርጫ ደቀንስትዮ ዓለምና ኣብ ካልኣይ ደረጃ ተሰሪዑ ዝርከብ እዩ። ደቀንስትዮ ንኣሴታት ትሸዓተ ኣዋርሕ ኣብ ማህጸነን ዕሽለን ጸይረን ስለ ዝሽኣን ብድሕሪ ሕርሲ እውን ኣብ ዝሰዓን ስለ ዝሓዝላኦም፣ ንዕኦንን ንደቀንን ዝጸውር ቍጠባዊ ጸጋ ዘለዎምን ዝሓሸ ማሕበራዊ ህይወት ዘለዎምን ደቂ ተባዕትዮ ክፍድያ ባህርያዊ ኮይኑ ይቕርብ። ከምዚ ብምግባር እየን እምበኣር፣ ዘርእን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ ናይ ምስግጋር ዓቕመን ዘረጋግጻ።

**3. ብልሒ፡ ኣእምሮን ደረጃ ትምህርትን** (Intelligence & Education)፦

እዚ እውን ኣብየም ዝመርጽኦም ደቂ ተባዕትዮ ልዑል ነጥቢ እየን ዝሓዝኦ። ማሕበራዊ ደረጃ፣ ብልሒ፡ ኣእምሮን ደረጃ ትምህርትን ብቐጥታ ምስ ቍጠባዊ ጸጋታት ምትእስሳር ከም ዘለዎ ርዱእ እዩ።

**4. ተዛማዲ ዕድመ** (Relative Age)፥

እዚ ኣብ ስሕበት ኣገዳሲ ረቛሒ እዩ። ደቀንስትዮ ዓለምና ብሓፈሻ ካብኦን ብሰለስተ ዓመት ብዝዓቢ ወዲ ተባዕታይ ዝያዳ ይስሓባ። ሊቃውንቲ ስነ ልቦና፣ "ደቂ ተባዕትዮ ዕድመ እናወሰኹ ክመጽኡ እንከለዉ፥ መብዛሕትኦም ኣታዊታቶም እናበረኸ እዩ ዝመጽእ። ደቀንስትዮ ድማ ደሓን ዝኾነ ኣታዊ ብዘለዎ ወዲ ተባዕታይ ክስሓባ ባህርያዊ እዩ።" ይብሉ።

ኣብ ርእሲ እዚ ደቂ ተባዕትዮ ዕድመ እናወሰኹ ክመጽኡ እንከለዉ፥ ብስምዒት እናበሰሉ፥ ዝያዳ እናረግኡን ሓላፍነት ስድራ ዝያዳ እናተሰምዖምን እዮም ዝመጽኡ። ደቂ ተባዕትዮ ዕድመ እናወሰኹ ክመጽኡ እንከለዉ፥ ማሕበራዊ ደረጃኦም ድማ ዝያዳ እናኾነ እናተሓጸረ ይመጽእ። ከም ውጽኢቱ ደቀንስትዮ ዝያዳ ብኦኦም ይስሓባ።

**5. ዓቐንን ሓይልን** (Size & Strength)፦

ደቀንስትዮ ዓለምና ዝ. ልዑል ነጥቢ እየን ዝሓዝኦ። ኣብ ዝበዝሐ ክፋል ዓለምና ዝተኻየደ መጽናዕቲ ከም ዘጽረዎ፥ ኣብ ዝበዝሑ ባህልታት ዓለምና፥ ንዋሕቲ ሰብኡት ዝሓሸ ማሕበራዊ ደረጃ ይወሃቦም።

ኣብ ኢንዱስትራውያን ሃገራት ኣብ ዝተኻየደ መጽናዕቲ፥ ብዝምጋም ነዋሕቲ ሰብኡት ዝበዝሐ ገንዘብ የኻዕብቱ፥ ኣብ ሞያኦም ዝያዳ ብቐልጢፎ ይምዕበሉ፥ ኣብ ሓላፍነት ስራሖም ዝያዳ ቀልጢፎም ይዓብዩ ...።

መብዛሕትኦን ደቀንስትዮ ዓለምና ብሓለንጋይን ስፖርታዊ ቕርጽን ዘለዎ ወዲ ተባዕታይ ሀይኒይ ይብላ። ደቀንስትዮ ንርዱእ ምኽንያት፣ ብኣካላዊ ጥዕና ዘለዎ ወዲ ክስሓባ ግድን እዩ። ድልዱል ኣካላዊ ጥዕና ዘለዎ ወዲ ተባዕታይ፥ ንደቁ ኣብ ዝዓብዩሉ ከም ዝዕቐቦም ንደቀንስትዮ ኣይጠፍኦንን እዩ። ደቀን እውን ናይ ኣቦኦም ኣካላዊ ድልዳል ክወርሱለን ይትስፈዋ።

**6. ቅድወት** (Compatibility)፦

መጻምድቲ ንሓድሕዶም ከም ሕሱም ክጠናነጉ ይደልዩ። መጻምድቲ ዝተፈላለዩ ክእለታትን ጸጋታትን ምስ ዝህልዎም፥ ተመሳሳሊ ኮይኖም ንኽቕጽሉ ርሒቡ ዕድል ከም ዘህልዎም ርዱእ እዩ። ኣብ ምምልላእ ሓብራዊ ረብሓ ይረጋገጽ።

ኣብ ርእሲ'ዚ፥ መጻምድቲ ምስኦም ምስ ዝመሳሰሉ ሰብኡት ዝያዳ ይስሓባ። ንኣብነት፣ ደቀንስትዮ ምስኦም ናተን ክብርታት፣ ረብሓታት፣ ብልሒ፡ ኣእምሮን ደረጃ ትምህርትን ዝመሳሰል ብዘለዎም ደቂ ተባዕትዮ ይስሓባ።

ብዘይካ'ዚ፥ ደቀ'ንስትዮ ምስ'ቶም ከም

ናተን ዕበላ፡ ደረጃ ንጥፈታት፡ ሕያውነት፡ ሕልናውነት፡ ጻዕራምነትን ፈጠራውነትን ዘለዎም ደቂ ተባዕትዮ ይሰሓባ እየን። ኣብዚም መዳያት ኣብ ትሑት ደረጃ ከም ዘለዋ ንዝፈልጣ ርእሰን ዝግምግማ ደቀንስትዮ፡ ቡየም ኣብ ከምኡ ደረጃ ዘለዉ ደቂ ተባዕትዮ እየን ዝሰሓባ።

እዚም እተጠቕሱ ባህርያት ናይ ፈለማ መማዝኢ ደቀንስትዮ ኣብ ልዕሊ ደቂ ተባዕትዮ እየም። ደቀንስትዮ ዓለምና ብሓፈሻ፡ እቲ ናይ መወዳእታ መለክዒ መጻምዲ ኣብ ደቂ ተባዕትዮ ዝሰርዐኦ ፍቕሪ እዩ። እወ ንፍቕሪ ከም ነቕ ዘይብል መሰረት ሓዳር ይቖጽርኦ።

ሊቃውንቲ ስነልቦና፡ "ደቀንስትዮ ንፍቕሪ ኣዝዩ ልዑል ነጥቢ እየን ዝሃብኦ። እቲ ምንታይሲ፡ ፍቕሪ መሰረት ተወፋይነት እዩ። ተወፋይነት ኣብ ሓዳር እንተ'ልዩ ድማ፡ ደቀንስትዮ ንዕአንን ንደቀንን ሓገዝ ከምኡ'ውን ዑቕባ (protection) ከም ዝረኽባ ይኣምና።" ብምባል ይትንትንዎ።

ቀንዲ ሕላገታት ፍቕሪ ክልተ እየም። ሓልዮትን ቅንዕናን ይበሃሉ። እቶም ንደቀንስትዮ ካይኑይ ከሎብል እንደሊ ደቂ ተባዕትዮ እምበኣር፡ ካብ ሕጂ ጀሚርና ሕያዎትን ቅኑዓትን ንኹን።

ኣብቲ ኣብ መላእ ዓለም ኣብ ደቀንስትዮ ዝተኻየደ መጽናዕቲ፡ ድሕሪ ፍቕሪ ኣብ ኣብ ካልኣይ ደረጃ እተሰርዐ፡ "ተመራኺሲ ባህሪ" (dependable character) ዘለዎ ወዲ ተባዕታይ እዩ። ኣብ ሳልሳይ ደረጃ እተቐመጠ ድማ፡ "ስምዒታዊ ርግኣት" (emotional stability) እዩ። ከምዚኦም ዓይነት ባህርያት ዘለውዎም ደቂ ተባዕትዮ፡ ንኣንስትየምን ደቆምን ከይተሓለሉ ኣገደስቲ ጸጋታት ከም ዝቕርቡ እየም ብደቀንስትዮ እምነት ዝሕደረሎም።

ብዛዕባ ደቀንስትዮ ንግዜኡ ኣብዚ ይእክለና። ሕጂ ናብ ደቂ ተባዕትዮ ንሕለፍ። ጥንታውያን ደቂ ተባዕትዮ፡ ካብ ደቀንስትዮ እንታይ ኮን ይስሕቦም ነይሩ ይኸውን? ሊቃውንቲ ከም ዝገልጹና፡ ጥንታውያን ደቂ ተባዕትዮ ነተን ብዙሓት ቈልዑ ክወልዳ ከም ዝኽእላ ዝግምትወን እየም ዝመርጽወን ነይሮም። የግዳስ ጓል ኣንስተይቲ ብዙሓት ቈልዑ ክትወልድ ከም እትኽእል ብኸመይ ይግምትዋ ነይሮም?

1. **ንኡስ ዕድመ፦**

ዕድመ ኣብ ተኽእሎ መፍረ ደቀንስትዮ እቲ ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ረቛሒ እዩ። ኣብቲ ኣብ ዳርጋ ኣብ መላእ ዓለም ብሊቃውንቲ ዝተኻየደ መጽናዕቲ፡ ደቂ ተባዕትዮ በተን ዝሓሳ ደቀንስትዮ ከም ዝምሰጡ ኣረጋጊጹ። መብዛሕትኦም ደቂ ተባዕትዮ ኣብ ዕስራታት ዕድሚኦም በተን ካብኦም ብሰለስተ ዓመት ዝንእሳ ደቀንስትዮ ይሰሓቡ፥ ኣብ ሳላሳታት ዓመቶም በተን ብሓሙሽተ ዓመት ዝንእሰኦም ደቀንስትዮ ይሰሓቡ፥ ኣብ ሓምሳታት ዕድሚኦም በተን ካብ 10-20 ዓመት ዝንእሰኦም ደቀንስትዮ ይሰሓቡ።

2. **ጥዕና፦**

እቲ ኣብ ተኽእሎ መፍረ ደቀንስትዮ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ዝስራዕ ኩነታት ጥዕና እዩ። መብዛሕትኦም ኣመታት (cues) ጥዕና፡ ኣመታት ንኡስ ዕድመ እውን እየም። ጥዕናን ንኡስ ዕድመን ብኣካላዊ ባህርያት ከም ልሙጽ (ዘይተሸብሸበ) ቈርበት፡ ንጹራት ኣዒንቲ፡ ምሉእ ጸጉሪ ርእሲ፡ ስሩዕ ቅርጺ ኣካላት፡ ልዑል ሓይልን ንጹር መግለጺ ገጽን ክጥቀሱ ይኽእሉ።

ናይ ሓንቲ ጓልኣንስተይቲ ቀንዲ ኣመት ጥዕናን ንኡስ ዕድመን፡ መልክዕ ገጽ (facial expression) እዩ። መብዛሕትኦም ደቂ ተባዕትዮ፡ መልክዕ ገጽ ደቀንስትዮ ምስ ዕድመ ምድፋእ፡ ከም ዕንባባ ከም ዝረግፍ እምንቶ ኣለዎም። "መልክዕ ኣብ ዓይኒ ጠማቲኡ እዩ።" ክበሃል ብዙሕ ግዜ ሰሚዕና ኣለና። ደቂ ተባዕትዮ ዓለምና ዳርጋ ናብ ተመሳሳሊ መማዝኢ መልክዕ እየም ዝዓልቡ ዘለዉ።

ደቂ ተባዕትዮ መልክዐኛ ጓልኣንስተይቲ ዝምርጽዎ፡ ንስለ ጸቡቕ መፍረ ጥራይ ዘይኮነ፡ እንተላይ ኣብ ማሕበራዊ ደረጃኦም (status) ክቡብ ስለ ዘበሎም እየም። ደቂ ተባዕትዮ ምስ ምልክዓት ክዘሩ እንከለዉ፡ ከመይ ተጠሊዖም ከም ዝኸዱ እስከ ኣስተብህሉሎም። ብዙሓት ደቂ ተባዕትዮ፡ ቈናጆ ደቂ ኣንስትዮ ዋናታተን ሃብታማትን ዕዉታትን ምዃኖም ይኣምኑ።

3. **ቅርጺ ቀጽሪ ሽምንተ፦**

ከምዚ ዓይነት ቅርጺ ዘለዋ ጓልኣንስተይቲ ምሉእ ጥዕና ዘለዋን ፈራይትን ምዃና ብበዙሓት ደቂ ተባዕትዮ ይእመነሉ። ጓልኣንስተይቲ ቅርጺ እንተ ኣበላሸያ፡ ጥንሲ ክትሕዝ ጸገም ኪጋጥማ ይኽእል። ኣብ ርእሲ'ዚ፡ ንዝተፈላለዩ ሕማማት ከም ሽኮርያ፡ ደም ብዝሒ፡ ድኻም ልቢ፡ ወቓዒ ልቢን ሕማም ኩሊትን ክትጥቃዕ ትኽእል።

4. **ተኣማንነት** (fidelity)፦

ደቂ ተባዕትዮ መጻምድቶም ኣብ ጾታዊ ዝምድናኦም ቀኑዓት ክኾናሎም ልዑል ባህጊ ኣለዎም። ዝኾነ ወዲ ተባዕታይ ብመጻምድቱ ሸኺዑ፡ ዘይወላዱ ከዕቢ ኣይደልን እዩ።

መወከሲ፦

- The Natural History Of Love

- How Females Choose Their Mates

- Who Chooses Whom

- The Woman That Never Evolved

# ሕግን ስነ - ምግባርን

ሚኪኤል ጺጋይ

## ከይደዮ ድየ መጺኡኒ?

ስርሐይ መርማሪ ፖሊስ'ዩ። ዝሓለፈ 25 ዓመታት፡ ቅትለት ሰብ፡ ዓመጽ፡ ምድርባይን ምቅታልን ህጻን፡ ግብረ-ሶዶም፡ ምትሓል፡ ስርቅን ራሲያን፡ ሓዳርካ ደርቢኻ ምዝማውን ካልኦት ገበናትን ኣብ ምጽራይን ንጥርጡራት ናብ ሕጊ ኣብ ምቕራብን'የ ኣሕሊፈዮ። መብዛሕትኦም እዚኣቶም ብጉዳጽ ዝሰዩ ገበናት'ዮም።

ጉጎጻዊ ዘይኮነ ገበን፡ ግና'ኸ ንስማዒኡ ኩነ ፈጸሚኡ ውርደትን ሕፍረትን ዘኸትል ገበን ድማ የጋጥም'ዩ። ኣንጻር ባህልን ልምድን ዝፍጸም ነውሪ ማለተይ'ዩ። ኣብ ከምዚ ዓይነት ገበናት፡ ዝልዓል ሪሳ ወይ ቁሱል ስለዘየለ ሕማቕ ኣይትርእን ትኸውን። እንተኾነ ጥሕሰት ባህሊ፡ ከቢድ ውርደት ዘኸትልን ኣብ ዑናኻ ዘንፍጽን ምኳኑ ክትርኢ ከለኻ ጉድ'ዩ ዝኸውን። ሞትን መቕሰልትን ግዜ በሊያም ክርስዑ ከለው፡ ኣንጻር ባህልን እምነትን ዝተፈጸሙ ገበናት፡ ንሓዋሩ ተዘክርቲ ይኾኑ። ቀታሊ'ኳ ተዓሪቑን ይቕረታ ተገይርሉን ኣብቲ ህይወት ዘጥፍኣሉ ዓዲ ክኣብር'ከሎ፡ ባህልን ስነ-ምግባርን ዝጣሓሰ ግን ኣብ ወርደት ንምህዳም ሰቡን ርስቱን ለቒቑ ይስወር። ወይ ኑብሱ ይቕትል።

ኣብ ሓምለ 1998፡ ኣብ 4ይ መደበር ፖሊስ ኣብ ዝርከብ ቤት ጽሕፈተይ ኩይነ፡ ኣብ ኢደይ ዝነበሩ ፋይላት በጺሐሞ ዝነበሩ ደረጃታት እግምግም ነበርኩ። ኣብ መንጎኡ ማዕጾይ ስለዝተኳሕኰሐ "መን? እቶ!" በልኩ። ሓደ ሰብኣይን ሓንቲ ጓልኣንስተይትን ዝሓዘዋ፡ ኢዳ ብገመድ ዝተኣሰረት፡ ኣብ ገጻ ማዳ ዝነበራ ጓል 20 ዓመት እትግመት መልከዐኛ፡ ቈማት ጓልኣንስተይቲ ኣብ ቅድመይ ደው በለት። ከም ግቡእ ኣብ ዕለታዊ መዝገብ ተመዝጊቡ ብኣዛዚ መደበር እንተተመራሓ'ያ ናባይ ክትብጽሕ ዝነበራ። እንተኾነ ኣዛዚ፡ ንኣኼባ ወጺኡ ብምንባሩን እቲ ዲያሪስታ ኑቲ ጉዳይ እንታይ' ኢሉ ከም ዝምዝገቦ ስለዘይበርሃሉን'ዩ ናባይ ኣሕሊፍዎም።

"እዛ ቆልዓ'ዚኣ ኣብ ትካልና'ያ ትሰርሕ። ክልተ ወርሒ ድማ ምሳና ጸኒሓ። ምጭናቕን ዝን ምባልን ንሪኣላ'ኳ እንተነበርና፡ ካልእ ሕማቕ ግን ኣይረኣናላን። ኣብ ስራሕ'ውን ንፍዕቲ'ያ። ሎም መዓልቲ ግን ምኽንያቱ ብዘይተረድኣና ኣብቲ ሰራሕተኛታትና ክዳን ዝቕየረሉ ጸምው ክፍሊ ኩይና ብገመድ ኑብሳ ክትቕትል እናፈተነት ሒዝናያ" በለ'ቲ ዕድሚኡ ሓምሳታት ዝግመት ሰብኣይ።

"ብኸመይ ድኣ ሒዝኩማ?" ሓተትክዎ።

"እግራ ትረግጸሉ መበረኺ ቦታታት ከተዳሉ ሰናዱቕ ክትሰሓሕብ ናይ ሓገግታ ድምጺ ሰሚዕና። ዝነበረቶ ክፍሊ ሰራሕተኛታትና ንስራሕ ክኣትዋን ተፈዳሰን ክወጽኣን ጥራይ'የን ዝኣትዋኦ። ኣብ ሓዲግ እዋን ድምጺ ብምስማዕና እንተኸድና፡ መሸንቆቒ ዝወደየ ቀጢን ገመድ ሒዛ ጸኒሓትና" ብምባል ናብታ ምስኡ ዝመጸኣት፡ ንሳ'ውን ሰራሕተኛኡ ምንባራ ድሒረ ዝፈለጥኩ ጓልኣንስተይቲ ጠመተ። ኣብ ሜትሮን ፈረቓን ዘይሓጸር በዓል መሸንቆቓ ገመድ ኣብ ቦርሳኣ ኣውጺኣ ኣብ ጠረጴዛይ ኣቐመጠቶ። ሽዑ ነታ እሰርቲ ክፈትሕዋ ነገርክዎም።

ገበናዊ ሕግና፡ ሰብ ርእሱ ንኽቕትል ብምፍታኑ ዘቕጽዕ ዓንቀጽ ከም ዘይብሉ እፈልጥ'የ። ኣብ ርእሰ-ቅትለት ዝፍጸም መርመራ፡ እቲ ሰብ ሞይቱ እንተኾይኑ ናይ ብሓቂ ርእሰ-ቅትለት'ዶዩ ፈጺሙ? ርእሰ ቅትለት ንኽፍጽም'ከ ተሓባባሪ ወይ ቀስቃሲ ነይርዎዶ ኣብ ምጽራይ ጥራይ'ዩ ዝውሰን። ርእሰ-ቅትለት ምንባሩ እንተረጋገጸ ከም ሓደጋ'ምበር ከም ገበን ኣይርኣን'ዩ። ዝኸሰሰ ሰብ ስለዘይህሉ ድማ እቲ ጉዳይ ብኣኸባር ሕጊ ይዕጾ።

ኑቶም ሰብ ጉዳይ፡ ኣብ ቀጻሊ ቃል ክወስደሎም ምኳነይ ገሊጸ፡ ኣስማቶምን ኣድራሻኦምን መዝገበ፡ ኣመስጊነ ኣፋነኽዎም። ነታ መንእሰይ ድማ ከረጋግኣ ይኽእል'ዩ ዝበልክዎ ሓጺር ምኽርን ምትብባዕን ብምሃብ፡ መንነታ ብምምዝጋብ፡ ኑብሳ ክትጉድኣሉ እትኽእል ነገራት ከም ዘይብላ ብምግባር፡ ኣብ ሓደ ከም መዕረፊ ዝሕሰብ ክፍሊ፡ ናይቲ መደበር ከም ትጸንሕ ገበርኩ። መራሕቲ ሽፍቲ ብጥንቃቐ ክከታተልዋ'ውን ኣዘዝኩ።

ንጽባሒቱ ንግሆ፡ ብዘይካ ምፍዛዝን ምጭናቕን ዝኾነ ሕማቕ ነገር ከም ዘየርኣየት ኣብ'ቶም መራሕቲ ሽፍቲ ኣጣለልኩ'ሞ፡ ኣብ'ቲ ናይ ኣርየስ ሓሰባታ ኣገላገለ ህይወታ ከድሕን ክሰርሕ ከም ዘለዎ ሓሰብኩ። ስማ ህድኣት'ዩ። ምስ ሰብ ጉዳይ ንዝነበሩኒ ቆጸራታት ወንዚፈ፡ ጸገማ ክርዳእ መደብኩ። ናብ ክፍለይ ጸዊዐ ምስ ተወከስክዋ፡ ኣብ መጀመርታ፡ ዘረባኣ ዕግት ዕግት ኢሉ ሓሳባታ ምእሳር ሰኣንክዎ። ሐዚዮ ዝነበርኩ ብርዒ ናብ ጠረጴዛይ ደርብየ፡ ኣብ ቅድመይ ተገንጺሉ ዝነበረ ብሎክ ኖት ዓጺየ ብተራ ዕላል መንገዲ ምስ ከፈትኩላ ግን ታሪኻ ክትጸውየኒ ጀመረት።

ኣብ ከባቢ ኣስመራ ኣብ ትርከብ ዓዲ'የ ተወሊደ። "እሾኽ ምስ ብልሓ'ያ ትፍጠር፡ ትኩርቲ ቆልዓ'ያ" እናተበሃልኩ ከም ዝዓበኹ ይዝከረኒ። ከምኡ ኩይነ ግን ኣይተረኽበኩን።"

ከም ድርሰት ዝተኸሸነ ዘረባ ምስ ሰማዕኩላ፡ ኣብተን ታሪኽ ሰሪዐን ንሓሶት ደጋጊመን ኣጸኒዐን ዝዘረባ ደቀንስትዮ ከይትኸውን ጠርጠርክዋ። ወልቃዊ ታሪኽን ምህዞን ዝዘረባ ደቀንስትዮ ኣብ ነዊሕ እዋን ኑቲ ምህዞ ባዕላተን'ውን ስለዝኣምንኦ ሓንሳብ "ሰዊት" ካልእ ግዜ "መዚት" ኣብ ካልእ ቦታ ድማ "መርሃዊት" እናተጸወዓ'የን በቲ ናይ ሓሶት

ዛንታኣን ዓማዊል ኣሰራሕተን ዘኣንግዓ። ህድኣት ግን ትሕሱ ከም ዘይነበረት ዘረጋግጽ ናይ ገጽን ቃላትን ስኢት ይርእየላ ነበርኩ። ብወርጸጸ ናይ ምዝራብ ተወሃቦ ከም ዝበራ እናተረዳእኩ ከደኩ። ዘረባኣ ክትቕጽል ድማ ኣመልከትኩላ።

'ዕድመይ 16 ዓመት ኣብ ዝነበረሉ፡ ኣብ ዓድና ከም ኣገዶ ነውሪ ዝውሰድ ተግባር ኣጋጢሙኒ። ኣጋጢሙኒ'ድዩ ክብሎ ዘለኒ'ኸ? ከይደዩ ደዩ መጺኡኒ ርግጸኛ ኩይነ ክዛረብ የጸግመኒ'ዩ። ፈታዊትን ኣማኢትን ስብ'የ። ብሕልፊ ድማ ፈታዊት መቕርበይ። ኣብ ዓድና ምስ ኩሎም ደቂ ሓወቦታተይ፡ ኣዋልዶም ኣውዳቶም ብዘይ ኣፈላልዩ ይጻወት፡ የዕልል፡ ይደጓዶግ። ንሓንሳብ ዓበይቲ ኣንስቲ ክርእያኒ'ከለዋ "ክሊ ወዲ ወዶ" ይብላኒ። ኣብ ተሓምበለ፡ ካልኣት ዓመታውያን በዓላት ብደርፍን ከበሮን ሂር ዝበለ ጓይላ ተኸልና ንጻወት። ማይ ጸጉመን ንሕጹብ፡ ከም ኣሕዋት ንረአኦ፡ ኣይልብና ኣይቀልብና ካልእ ኣይንፈልጥን ኢና።'

'ካብ ደቂ ሓወቦታተይ ኣመና ዝፈትዎን ኣዛይደ ዝቐርቦን ሰለሙን'ዩ። ብክልተ ዓመት ይዕበየኒ'ምበር መሳቱ ኢና ንመስል፡ ኣዚና ድማ ንፋቶ ኔርና። ካብ እዋን ህጻንነትና ኣትሒዝና መጻወትን መተዓልልትን ኔርና። ኣቦይ ኣቐዲሙ በዓል 24 ዓንዲ ህድሞ ምስ ሰርሐ፡ ሓወቦይ -ኣቦኡ ንሰለሙን- ምስ ሓወይ ኣልጊብኩም ሃቡኒ ኢሉ ኣብ ጥቓና ህድሞ ስለዝሰርሐ፡ ኣነን ሰለሙንን ደቂ ሓወቦታትን ጉረባብትን ኮይና ኢና ዓቢና። ድሕሪ ሓያሎ ዓመታት፡ ንሱ ዓሰራይ ኣነ ሻሙናይ ክፍሊ በጺሕና፡ ንሱ ናብ ምጉባዝ ኣነ ናብ ምግርዛው ገጽና ምስ ኣበልና ክንተሓፋፈር ዝጀመርናሉ እንተመሰለና፡ ናይ ሕዉነት ፍቕርና፡ ጭርቃናን ምቅርራብናን ኣይከየደን።

ዕላላ ኣብዚ ደረጃ'ዚ ምስ በጽሐ ኣጋጢሙኒ ዝበሎቶ ነውሪ እንታይ ምንባሩ ኣጸቢቐ ክግምት ከኣልኩ። ካብኣ ክሰምዖ ስለዝነበረኒ ግን ዕላላ ክትቕጽል ደለኹ።

'ሓደ እዋን፡ ብርቱዕ ቀውዒ ኣብ ዝነበረሉ፡ ኩሉ ናብ ዓጺድ ወፊሩ፡ ኣብ ገዛናን ገዛ እንዳ ሓወቦይን ሰብ ኣይነበረን። ንሕና'ውን ኣካል ናይቲ ናይ ቀውዒ ዕዮ ክንከውን ነበርና። እንተኾነ ናይ ንግሆ ትምህርቲ ወዲእ ድሕሪ ሰዓት ክልተ ናይ ምሸት ገዛይ በጻሕኩ። ሰለሙን'ውን ቤት ትምህርቲ'ዩ ወዲኡ፡ ብሸክሊታ ስለዝጥቀም ግን ቀዲሙ ገዛ ኣትዩ ጸኒሑኒ። ኣብ ገዛና ተመሳሕና። ድሕሪኡ ከም ልማድና ኣብ ዲቕ ዝበለ ዕላል ኣተና። ክንደይ ሰዓታት ከም ዝሕለፍና ክልቴና ኣይተረድኣናን። "ጺያቕ ማዕጺድ" ዝበሃል ማይ ክዛርም ስለዝጀመረ፡ "መዓልኩም" ኢሉ ንገዛና ዝመጽአ ሰብ ኣይነበረን። ሽዑ ናይቲ ንበዙሓት ዘጋጥም ዝበልኩኻ ነውሪ መጀመርታኡ ተፈጸመ። ጓል 16 ዓመት ነይረ ኢለካ'የ። ፈጣሪ ክዋረድ ግዲ ደልዩኒ፡ ናይቲ ናይ መጀመርታ ነውሪ መፈጸምታ'ውን ኣይጸበቐን። ብናይ ድንግልና ክሳራ ጥራይ ኣይሓለፈለይን። ሰድራይ "ጓልና ሓሚማ" እናበሉ ናብ ሕክምናን ፈላጣይን ኩሉል ናይ ዝበልዎ መልሲ፡ "ንሱበን ንኣምላኽን ኣይተማርሩ ጓልኩም ጥንሲ'ዩ ዘለዋ" ዝብል ኮነ።'

'ብ1994 ኣብ መንደፈራ ምስ እትርኹብ ኣሞይ ኩይነ ጓል ተገላገለ። ካብ ኣስመራ ልዕሊ 50 ኪሎሜተር ተጓዒዘ ናብ ኣሞይ መርሓቕየይ ንሕርሲ ኣይነበረን። ካብ ወርደት ኮብዩይ ንምሕባእ'ዩ ነይሩ።'

'ኣቦይን ሓወቦይን ሓውን ሓሰርን ኣትይዎም ኣብ ዲቕ ዝበለ ጽልኢ ኣተው። ዓሌትና'ውን ንዕርቂ ፈቲናም ምኽን ምስ ኣበዮም ገሊኦም ምስ ኣቦይ ገሊኦም ድማ ምስ ሓወቦይ ብምኽን ኣብ ክልተ ተኸፍሉ። ካብ ወርደት ዝድሕን መሰሉኒ "ዓማጺኒ'ዩ" ኢለ ምንባረይ ሓደ ካብቲ ምቅሕሓር ዝፈጠረ'ዩ።'

'ካብ ኣሞይ ከም ዝሰማዕክዎ እተን ምስሕሓብ ዝፈጠራ ሰለስተ ነጥብታት'የን ነይረን። እቲ ጉዳይ ናብ ፖሊስ ይኺድዶ ወይስ ንስተር? ብስቱር ኣመርዒና ካብዚ ዓዲ ወጺኦም ይንበሩዶ ወይስ የኽፍኣልና'ዩ? እታ ቀልዓ እንታይን ክንደይን ትሰለምን ትኪደንን? እቲ ናብ ፖሊስ ምምልካት ዝብል ብኽንደይ እዝዎ ተረፈ። "የኽፍኣልና'ዩ" ተባህለ። እቲ መርዓ'ውን ኣይንወዕሎን ተባሂሉ ብሓወቦታትን ብገዛን ተነጸገ። እቲ ስልማት፡ ኩሉ ዓጽመ ስጋ ተሓጋጊዙ ክዕድግ ስለዘኽእል ጸገም የብሉን። እዚኦ ንፕዝሁብ ኣሕዋት ካብ ሓደ ጁባ ናብቲ ካልእ ጁባ ምቕያር'ምበር ካሕሳ ኣይብሃልን'ዩ" ተባህለ።'

'ኣቦይን ኣደይን ግን ጉህዮም ተረፉ። ኣቦይ፡ እንተስ በታ ኣብ ከባቢ ኩቡዱ ወጺኣቶ ዝነበረት ሕበጥ (ኤርንያ) እንተስ በቲ ኣነ ዝወሰኽክሉ ሕበጥ፡ ኣዋርሕ ጸኒሑ ዓረፈ። እታ ቀልዓ ምስታ ንባዕላ'ውን ጽግዕቲ ኣሞይ ትዓቢ ኣላ። ሰለስተ ዓመት መሊኣኳ እንተላ፡ ጓል ዓመት ድሕሪ ምኻና ርእየያ ኣይፈልጥን'የ። ካብ ከተማ ናብ ከተማ እናተሓባእኩን ንኩብደይ እናሰራሕኩን ክኹብር ጸኒሐ። ኣብቲ መጀመርያ ሰድራይ የናድዩኒኳ እንተነበሩ፡ ብምሕባእ ምስ ኣድከምክዎም ሎሚ ዝደልየኒ ሰብ የልቦን። ተረሲዐ'የ። እዚ ተተመላለሱ የጨንቐኒ፡ የሕስበኒ... ገመድ ሓዚ ክጽንሕ.. ናይ መጀመርታይ ኣይነበረን።'



እዚ ድሕሪ ምባላ፡ "እሰኻኸ እንታይ ትብል?" ብዘመስል ንመጀመርያ ግዜ ትኽ ኢላ ኣብ ገጸይ ጠመተትኒ። እዚ ኩሉ ክትዛረብ ዋላ ሞት ኣቦኣ'ውን ክትዝክር ዓይና ቁጽርጽር ኣይበለን፡ ኣይነብዐትን።

ነውሪ ዝበሉቶ ካብ ዚጋጥማ ሓሙሽተ ዓመት ሓሊፉ ነይሩ'ዩ። "መን ይፈልጥ! ብዙሕ እዋን ነቢዓ ረብሪባ ትኸዉን" ሓሰበኩ። ብወኸይ ናይ ጣዕሳእ ቃና ክሰምዕ'የ ቀንዲ ተገዲሰ ዝነበርኩ። ቃናኣ ግን ናይ መስተማሰሊትን ዝጨከኑትን'ዩ ነይሩ።

ኣብ ሕግን ስሩ-ምግባርን ኣትየ ብዛዕባ'ዚ ኣርእስቲ'ዚ ዝበሃል ስለዘሎዊ ዛንታ ህድኣት ኣብዚ ከሕጽሮ'የ። ኣብ ዝቐጸለ ኣዋርሕ ንሳ ኑቲ ዘሰክፍ ወሳኒኣ እናንዘለቐቶ ከይዱ'ያ። ብዘይ ጸዕሪ ግን ኣይነበረን። እቲ ኣዛዚ መደብርና ከም'ዚ ዓይነት ጸገም ሰሚዑ ዝቐሰን ስለዘይነበረ፡ ብዙሕ ጸዓረላ። ጸገም ህድኣት ምስ ገለ ኣካላት ምኒስትሪ ዕዮ'ን ሰብኣዊ ድሕነትን ከም'ኡ'ዉን ምስ ሃማደኤ ብምዝርራብ ክግበር ብዛዕባ ዝግበኦ ነገራት ተዘራሪብ። ንሳቶም'ዉን ንዓኣ ዘረጋግጽ ስርሓት ፈጸሙ። ዝተሰበረ ዕድላት ተጸጊኑ እንተዘይተባህለ፡ ናይ መጻኢት ሓሳባታ ሓዲጋ ንቕድሚት ክትርኢ ከኢላ'ያ።

***

ሲጋዊ ርክብ ምስ ናይ ቀረባ ዘመድ ዝኽልከል ሕግን ባህልን ካብ ሃገር ናብ ሃገር ዝተፈላለየ'ዩ። ዋላ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሃገር'ውን ብመሰረት ሃይማኖትን ባህልን ይፈላለ'ዩ። መብዛሕትኡ ግዜ እቲ ፍልልይ ምስ ኣየናይ ዘመድ'ዩ መውሰቦ ዝኽልከል ዝብል'ዩ። ሕብረተሰብ ዘለዎ ደረጃ ኣጠማምታን ተጻዋርነትን'ዉን ይፈላለ'ዩ። ይኹን'ምበር ንመውሰቦ ዝኽልከል ዝምድና ሲጋ ዘይብሉ ሕብረተሰብ ኣሎ ክበሃል ግን ኣይከኣልን። ስለዚ ድማ ዳርጋ ኩለን ሃገራት ንሲጋዊ ርክብ ምስ ዘመድ፡ ብሕልፊ ድማ ምስ ናይ ቀረባ ዘመድ፡ ዝኽልክልን ዝቐጽዕን ሕግታት ኣለወን። መውሰቦ ዝኽልከል ክሳብ ኣየናይ ቅርበት'ዩ ጥራይ'ዩ እቲ ፍልልይ።

ሲጋዊ ርክብ ምስ መቕርብ፡ ብገበናዊ ሕጊ ዘቕጽዕ ይኹን'ምበር፡ ብቐንዱ ኣንጻር ስሩ-ምግባርን ክብርታትን ዝፍጸም ገበን'ዩ። ሲቪላዊ ባህርኡ'ዉን ይዓዝዝ።

ኣብዚ ቀረባ'እዋን ኣብ ማእከል ስልጠና ሓይልታት ፖሊስን ጸጥታን ደቀምሓረ ሓጺር ኮርስ ወሲደ ነይረ። ዕላማ ናይቲ ኮርስ፡ ተኑዲፉ ዘሎ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ፡ ምስቲ ኣብ ስራሕ ዘሎ ንምንጽጻርን ንምርዳእን'ዩ ። ኣብ ስራሕ ዘሎ ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 621 ከም'ዚ ዝስዕብ'ዩ ኣሰፊሩ ዘሎ።

"እናፈለጥካን ኩነ ኢልካን ምስ ንላዕሊ ገጹ ዝቑጸር ሓረግ ትውልዲን (ኣቦን ኣደን፡ ኣባሓጎን እነሓጎን.......) ወይ ንታሕቲ ገጹ ዝቑጸር ሓረግ ትውልዲ (ደቂ፡ ደቂ-ደቂ....) ወይ ምስ ጐናዊ ዝምድና ምስ ሓብቲ ምስ ሓው፡ ወይ ምስ ዝኾነ ብሲቪላዊ ሕጊ ክትምርዓዎ ዘይፍቀደልካ ሰብ ሲጋዊ ርክብ ምፍጻም ገበን'ዩ።"

ኣብ ሲቪላዊ ሕጊ መርዓ ክትገብር እትኽልከለሉ ናይ ሲጋ ዝምድና ክሳብ ሸውዓተ ወለዶ ምዃኑ መምህርና ገለጸልና። ብተወሳኺ፡ ሲቪላዊ ሕግና ምስ ዘማ፡ ሓሙት፡ ሰብኣይ ሓብቲ፡ ሰበይቲ ሓው፡ ሓፍ፡ ሓማት፡ ሓሙ ወይ ካብኦም ዝፈረዩ ዝግበር መውሰቦ'ዉን ይኽልክል'ዩ። እዚ ግን ኑቲ ብሃይማኖታዊ ኣገባብ ንኣብኡ ብሕጊ ሽሪዓ ዝፍቀድ መውሰቦ ምስ መቕርብ ኣይክልክልን'ዩ።

ኣብ ገበናዊ ሕግና፡ ሲጋዊ ርክብ ምስ ናይ ቀረባ ዘመድ እንተወሓደ 3 ወርሒ እንተበዝሐ ድማ ናይ ሰለስተ ዓመት ማእሰርቲ የስዕብ። እንተኾነ ንገበን ሲጋዊ ርክብ ምስ ናይ ቀረባ ዘመድ ዝወሃብ መቕጻዕቲ ንዕድመ ናይ ግዳይ ኣብ ግምት የእቱ'ዩ። ንኣብነት ብዕድመ እኹል (ልዕሊ 18 ዓመት) ወዲተባዕታይ ኣብ ልዕሊ ህጻን ወይ ዕድሚኣ ካብ 15 ዓመት ዝተሓተት ናይ ቀረባ ዘመድ ሲጋዊ ርክብ እንተፈጺሙ፡ ዝወሃብ መቕጻዕቲ ክሳብ 10 ዓመት ማእሰርቲ ክበጽሕ ይኽእል። እታ ህጻን ወይ ትሕቲ 15 ዓመት ዕድሚኣ ግዳይ ግን መቕጻዕቲ ኣይምልከታን። ናይ ስሩ-ልቦና ደገፍ፡ ንቀጻሊ ሓለዋን ምክትታልን ክግበረላ ይከኣል።

መምህርና፡ ነዚ ዓንቀጽ'ዚ ኣብኡታት ኣሰኒዩ ምስ መሃረና፡ ናብ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ሃገረ ኤርትራ 2015 ዓንቀጽ 309 ኣሰገረና። እቲ ዓንቀጽ ከም'ዚ ዝስዕብ ይንበብ።

"ሰብ (ወዲ ተባዕታይ ይኹን ጓልኣንስተይቲ) ሲጋዊ ዝምድና ከም ዘለዎ እናፈለጠ፡ ምስ ወላዲኡ፡ ምስ ወላዱ፡ ምስ ሓው፡ ምስ ሓብቱ፡ ምስ ብኣቦ ወይ ብኣደ ጥራይ ሓዉ ወይ ሓብቱ፡ ኣቦሓጎኡ፡ እኖሓጎኡ፡ ደቂ ደቁ፡ ሲጋዊ ርክብ ምስ ዝፍጽም፡ ብሲጋዊ ርክብ ምስ ናይ ቀረባ ዘመድ ገበኛ ኩይኑ ካብ ዓመት ዘይወሓድ ካብ ሰለስተ ዓመት ድማ ዘይበዝሕ ማእሰርቲ ይቕጻዕ" ይብል።

መምህርና ከም ዘጸረልና፡ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ኑቲ " ምስ ብመሰረት ሲቪላዊ ሕጊ ክትምርዓዎ ዘይፍቀደልካ ዘመድ ሲጋዊ ርክብ ምፍጻም ገበን'ዩ" ዝብል ኣትሪፍዎ ኣሎ። እዚ ማለት ክሳብ 7 ወለዶ፡ ከተሓጽሮ'ዉን ከቢድ ዝኾነ ሓረግ ትውልዲ ቀጺርካ ብገበን ምቕጻዕ ከም ዝተርፍ ገይሩ ኣሎ። ገበናዊ ሕጊ ምስ ሲጋዊ ርክብ ኣተኣሳሲሩ ኑቶም ናይ ቀረባ ኣዝማድ ዝበሃሉ ናብኦም ኣብ ዓንቀጽ 309 ልዕል ኢሎም ዝተዘርዘሩ ጥራይ ደሪትዎም ኣሎ ማለት'ዩ። ኣብዚ ክንግንዘቦ ዝግባእና፡ ንገበን ሲጋዊ ርክብ ምስ ኣዝማድ ብዝምልከት ዝምድናታት ብጸቢብ ተደሪቱ ማለት፡ ሲቪላውን ስሩ-ምግባራውን ሽንኩ ዕሽሽ ተባሂሉ ማለት ኣይኮነን። እቶም ካብ ውሽጢ ስድራቤት ብመጠኑ ዝረሓቑ ዝምድናታት (ኣኮ፡ ኣሞ፡ ሓትንቲ፡ ሓወቦ፡ ወዲ/ጓል ሓብቲ፡ ወዲ/ጓል ሓው ወይ ካብዚኣቶም ዝፈረዩ ) ሕጂ'ውን ንሕጋዊ መርዓ ክልኩላት ከም ዘለዉ ክሰሓት ኣይግባእን። ብባህልን እምነትን ንጓልሓወቦኡ ወይ ጓልሓትንኡ ክምርዖ ዘይፍቀደሉ ወዲተባዕታይ ኑቲ ባህሊ ጥሒሱ እንተተመርዓወ መርዓኡ ፍሩስ'ዩ። ምኽንያቱ ድማ ሓድሽ ሲቪላዊ ሕጊ 2015 ክሳብ 6 ወለዶ ቆጺርካ ዝርከቡ ናይ ቀጥታን ጐናዉያንን ኣዝማድ መውሰቦ ክግበር ከም ዘይከኣል ገሊጹ ኣሎ። ብሓጺሩ ሓድሽ ገበናዊ ሕጊ፡ ኑቲ ኣዝዩ ናይ ቀረባ ዝምድና፡ ዋላ ኣብ ዝኾነ ሃይማኖትን ባህልን'ዉን ክትዋሰብ ሓራም ዝኾነ፡ ብኣህጉራዊ ስርዓት መውሰቦ'ዉን ኣብ ዝበዝሓ ሃገራት ዘይፍቀድ፡ ብመርዓ ይኹን ብዘይ መርዓ ሲጋዊ ርክብ ምፍጻም ዘቕጽዕ ገበን ምዃኑ'ዩ ኣነጺሩልና ዘሎ።

ካልእ መምህርና ዘልዓሎ ሕቶ "ወላዲ" ክበሃል'ከሎ ንሰይተ ኣቦን ሰብኣይ ኣደን ኣጠቓልሉ እንተሃልዩ ጸገም ከምዘየለ'ዩ። ሓድሽ ገበናዊ ሕግና "ምስ ወላዲ" ኢልዎ ዘሎ "ምስ ሰይተ'ቦ" ወይ "ምስ ሰብኣይ ኣደ" ንዝፍጸም ርክብ ዘጠቓልል እንተኾይኑ ግን እቲ ሕጽረት ኣብ ቀጻሊ ክእረም ከም ዝግባእ'ዩ። ምኽንያቱ ንሰብኣይ ኣደን ንሰይተቦን ከም ወላዲ/ት ዝርኢ ባህልን ልምድን'ዩ ዘሎና። ወላድ ምስ ሰይት'ቦኡ ክድቕስ ኣዝዩ ኣጺያፍን ሓራምን'ዩ።

ተራኺ፦ ተለንተ ብርሃ ኣጽብሃ

# ክትጠንስ'የ ደልየ ነይረ

ጓልኣንስተይቲ ምስ በዓልቤታ ስኒት ስኢና'ከላ ብጉልባብ መርዓ እትዕመጸሉ እዋን ኣሎ። ሕጂ ግን ብሓድሽ ገበናዊ ሕጊ ሃገረ ኤርትራ 2015 ዝተርፍ ይመስል። ብመሰረት ኣብ ስራሕ ዘሎ ገበናዊ ሕግና (ዓንቀጽ 589) ጓልኣንስተይቲ ናይ ዓመጽ ክሲ ከተበግስ እንተኾይና እቲ ዓማጺኣ ምስኣ ናይ መርዓ ዝምድና ዘለዎ (በዓል ቤታ) ክኸውን የብሉን። ብሓጺሩ፣ ኣብ ገለ ሃገራት ከም ዝርአ፣ ጓልኣንስተይቲ ንሰብኣያ ብጉዳይ ግብረ ስጋዊ ዓመጽ ክትከሶ ኣይትኽእልን'ያ። ብዙሓት ሃገራት፣ በዞም ዝስዕቡ ምኽንያታት፣ በዓልቲ ቤት ኣንጻር ሰብኣያ ናይ ተዓሚጸ ክሲ ከተቕርብ ኣይፈቕዳን'የን።

- ጓልኣንስተይቲ ንወዲ ተባዕታይ ክትምርዓዎ'ከላ ኣብ መንጎ ክልቲኦም ንዝፍጸም ስጋዊ ርክብ ፍቓደኛ ኩይና'ያ።
- እንተድኣ ሰበይቲ ንሰብኣያ ብዓመጽ ክትከሶ ተፈቒዱላ፣ ብሓዳረን ዘይተሓጕሳ ደቀንስትዮ "ተዓሚጽና" እናበላ ንሰብኡተን ከም መጥቅዒ ክጥቀማሉ ይኽእላ'የን።
- ምትእትታው ፖሊስን ገበናዊ ሕግን ኣብ ሓዳር ኣብ መንጎ ሰብኣይን ሰበይትን ክግበር ንዝከኣል ዕርቅን ሽምግልናን ክዕንቅፍ ዝኽእል'ዩ (ነቲ ፍልልይ ዘግፍሕ'ምበር ዘጽብብ ኣይኮነን)።
- "በዓል ቤተይ ዓሚጹኒ" ተባሂሉ ናብ መጋበኣያታት ዝተቓለዐ ሓዳር፣ ቀጻልነት ክህልዎ ወይ ናብ ዕርቂ ክምለስ ኣጸጋሚ'ዩ። ንብሕትና (ስትረት) ስድራቤታት ድማ ጕዳኢ'ዩ።

እንተኾነ እዚ ሕጊ'ዝን ዝተጠቕሰ ሓሳባትን እናተመዝመዘ፣ ዝተረመሰ ሓዳረን ብፍትሕ ዘየቕሰና ደቀንስትዮ፣ ኣብ መስርሕ ሽምግልና'ከለዋ፣ ኣደዳ ዓመጽ ናይቶም ብወግዒ ዘይለቐቑ ሰብኡተን ክኾና ጸኒሐንን ኣለዋን። ብሩህ ምእንቲ ክኸውን እዚ ዝስዕብ ክዉን ጉዳይ ከም ኣብነት ነቕርብ።

ግርማይን ሰናይትን ኣብ ሓዳር ጸኒዖም ዝጸንሑሉ እዋን ን 4 ዓመታት ጥራይ ነበረ። ሓንቲ ቆልዓ ድማ ወሊዶም'ዮም። ግርማይ፣ ስኽራን፣ ቁማርን ዝሙትን ዝኣመሰለ ሕማቕ ኣመል ስለዝነበሮ ዕለታዊ ህይወት ሰናይትን ጓላን ኣይጠዓየን። ሰናይት፣ በዓል ቤታ ኣመሉ ከመሓይሽ ዝገበርቶ ጻዕሪ መሕሰሪኣን



ሓሓሊፉ ድማ መህረሚኣን ኩይኑ። እዚ ምስ ተደጋገመ ጉዳዮም ናብ ሽምግልና ተመሪሑስ እንተኽዕረቑ እንተኽፋትሐ ክሳብ ዝውሰን ሰናይትን ጓላን ኣብ ዝተፈለየ ገዛ ንበይነን ክቕመጣ፣ ግርማይ ድማ ማይ ይስተ ሰዋ ናብ ቤታ ከይከይድ ተወሰነሉ። እንተኾነ ሓደ ኣጋ ምሸት ጓለይ ክርኢ ብዝብል ጉልባብ ናብ ቤት ሰናይት ከይዱ። ቅድሚኡ በብእዋኑ ጓሉ ይርኢ ነይሩ'ዩ። ሽዑ ምሸት ሰናይት ባዕላ እትኣምነሉ ክልተ ዓበይቲ ጌጋታት ፈጺማ'ያ። መጀመርያ፣ ብብርሃን ቀትሪ ዘይምምጽኡ ክትቃወም ነይርዋ። ካልኣይ ድማ ቅድሚኡ ናብ ገዝኣ ክመጽእ'ከሎ ካብ ጐሮባብታ ወይ መሓዙታ ጨና ዝኾነአ ኣይትፈልን'ያ ነይራ። ኣብዚ ምሸት'ዚ ከምኡ ብዘይምግባራ፣ ብዕድል ድማ ጐረባብቲ ኣብ ዘይነበራሉ እዋን፣ ብሓይሊ ደሪኹ ብስጋዊ ርክብ ተጋሰሳ። ንሱ ንፖሊስ ኣብ ዝሃቦ ቃል፣ ንሰናይት የፍቕራ ምኳኑ፣ ንሳ ግን ኣብ ፍትሕ ጸቒጣ ስለዝነበረት፣ ናብ ጥንሲ ከም ትወድቕ ገይሩ ናብቲ ዝቐበጸቶ ሓዳር ክትምለስ'ዩ ሓሊኑ። ካብ ገለ ኣዕርኹቱ ዝረኸቦ ምኽሪ ምኳኑ'ዉን ኣይሓብአን።

ድሕሪ ገለ ኣዋርሕ፣ ግርማይ ብዓመጽኳ እንተተኸሰሰ፣ ንሱ ግን ብዘይምስምማዕ ድኣ ንግዚኡ ተፈላልዮም'ምበር ገና ከም ዘይተፋትሑን፣ ሰብኣይ ድማ ንሰበይቱ ዓሚጹ ተባሂሉ ብገበን ዘቕጽዕ ሕጊ ከም ዘየለ ብጠበቓኡ ተኸራኺሩ፣.ካብ ቤት ፍርዲ ብነጻ ተሰናቢቱ። ሰናይት ጉዳያ ንንፋስ ሂባ ጥራይ ተረፊት።

ናይ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ተበለጽቲ ደቂ ተባዕትዮ ዓመጽ ንምዉጋድ፣ ገበናዊ ሕጊ ሃገረ ኤርትራ 2015 ዓንቀጽ 307(2)፣ ኣብ ከምዚ ክንርእዮ ዝጸንሓና ኣብነት ማለት ሰብኣይን ሰበይትን ብምኽንያት ዘይምስምማዕ በበይኖም እናተቐመጡ ወይ ጉዳዮም ኣብ መስርሕ ክርክር ወይ ሽምግልና እናሃለወ፣ ብሕልፊ ድማ ዝጸንሕሉ ቦታታት ብሽማግለታት ተደሪቱ'ከሎ፣ ሰብኣይ ናብ ገዝኣ ብምኻድ ንሰበይቱ ብሩካቤ ስጋ ምስ ዘደፍራ ልክዕ ከም ዓማጺ ጓና ብገበን ከም ዝቕጻዕ ደንጊጉ ይርከብ። ንኽብረት ደቀንስትዮ ክሕግዝ ድማ ተስፋ ይግበረሉ።

# መርዓና ንኽሰምር

መርዓና ጽንዕን ስሙርን ክኸዉን ናይ ኩላትና ድሌት'ዩ። እንተኾነ ከምቲ ገዛ ክስረት'ከሎ ዓይነት መሬት ርኢኻ፣ ዓይነት ናይ'ቲ ንመስረት ዘድሊ ኣእማን ሓሮኻን ተጠንቂቕካን ዝገበር፣ መርዓ'ውን ሕጋዊ መሰረቱ ምስ ዘድልድል ጥራይ'ዩ ስሙር መርዓ ዝህሉ። "እቲ ዝመጽኣካ ሰብ ጠባዩ ጥዒምካ ኣይኩንካን እትኣትዎ፡ መውሰቦ ዕድል'ዩ" ንብል ኢና። ዝተወሰነ ሓቅታት'ውን ይህልዎ ይኸውን። ኣብዚ ጽሑፍ'ዚ መርዓ ኣብ ጽቡቕ ክስረት ይግባእ ክብል'ከለኹ ብዛዕባ ጠባይ መጻምድቲ ኣይኩንኩን ክዛረብ ሓሊኑ። መርዓ ንተጻመድትን ንስድራቤቶምን ዘሐጉስ፣ ዓምቢቡ ዝፈሪ ምእንቲ ክኸውን ኣብ ምምስራቱ ክሕለዉ ዝግባእ ሕጋውያን ነገራት'የ ክጠቕስ ደልየ። መርዓና ኣብ ሕጋውነት ተሰሪቱ ክንብሎን ክሰምርን ዝዓም ዝስዕቡ ኣብ ግምት ክኣቱ ይግባእ። ንኽልቲኡ ጾታ ብማዕረ ከም ዝምልከቱ ክንግንዘብ ድማ ይግባእ።

• ናይ ሲጋ ኣዝማድ ኣብ ዘኸኑ ሰባት፣ እንተላይ ብጡብኡት (ብምርዓዎም) ዝፍጠር ዝምድና ኣብ ዘለዎም መርዓ ምፍጻም ኩልኩል'ዩ። ኣብ መንጎ ብመውሰቦ ዝፍጠር ዝምድና ዘለዎም (ዘሞ፣ ሰበኣይ ሓብቲ፣ ሓሙት፣ ሓኖ ወይ ኣብኣም ዝፈረዩ) መርዓ ምፍጻም ኩልኩል'ዩ። እዚ ሕጊ'ዚ ንዛይማኖታዊ መርዓ ኣመንቲ ምስልምና ኣይጻረርን'ዩ።

• ተመርዕዩ ዝጸንሐ ሰብ፣ ካልኣይ ግዜ ክምርዖ እንተኾይኑ ሽምግልና ተኻይዱ ብጽሑፍ ዝተዋህበ ናይ ፍትሕ ውሳነ ክሕዝን ኑቲ ሓድሽ መዋስቡቱ ክርእን ግድን'ዩ። እዚ ከይገበረ ሓድሽ መርዓ ክፍጽም ኣይክእልን'ዩ። እዚ ሕጊ'ዚ'ዉን ንዛይማኖታዊ መርዓ ኣመንቲ ምስልምና ኣይጻረርን'ዩ።

• ዕድመ መርዓውቲ 18 ዓመት ክመልእ ይግባእ፣ ሳሕቲ ልዕሊ 15 ዓመት ዝዕድሚኣ ምስ ትምርያ ወይ ምስ ትወልድ ግን ንረብሓኣን ብፍቓዳን ምኳኑ እንተተረጋጊጹ መርዓ ሕጋዊ ኩይኑ ክጸንዕ ዝኽእሉ ኩነታት ይህሉ።

• ክልቲኦም መርዓውቲ ብኣካል ተረኺቦም ፍቓዶም ክይተሰምዐ መርዓ ክፍጸም ኣይክኣልን። ብሓጺሩ መርዓ ብዉክልና ኣይፍጸምን'ዩ። ሓደ ካብ መጻምድትቲ ኣብ ዕለት መርዓ ዘይርከበሉ ቅቡል ምኽንያት እንተሃልዩ ኣብ ዘየለወሉ ምእንቲ ክምርዖ ወከልቱ ንቤት ጽሕፈት ኣኽባር ሕጊ ፍቓድ ንምርካብ ከመልክቱ ይኽእሉ።

• መርዓ ክፍጸሙ ሕጋዊ ብቕዓት ዘይብሎም ማለት ዕድሚኦም ትሕቲ 18 ዓመት ወይ ናይ ኣእምሮ ጉድለት ዘለዎም ሰባት ብመንገዲ ሕጋዊ ሞግዚቶም ወይ ወላዲኦም ይፍጸሙ። ትሕቲ ዕድመ ወይ ጉድለት ኣእምሮ ዘለዎም ሰባት በይናም ዝፍጽምዎ መርዓ ኣይጸንዕን'ዩ።

• ንሓደ ካብ መጻምድቲ ኣፈራሪሀካ (ሃዲድካ)፣ ሕራይ ከም ዝብል ጌርካ ዝኣቶ መርዓ ፍሩስ'ዩ። ንወላዲኡ ወይ ውላዱ ከም ትቐትሎ ብምፍርራህ ዝምስረት መርዓ'ዉን ፈራሲ'ዩ። መርዓ ብንጹህ ፍቓድ ናይ መጻምድትቲ'ዩ ክፍጸም ዝግባእ። እንተኾነ ንወለድኻ ወይ ንመዕበይትኻ ከተኽብር ወይ ፍቓዶም ክትመልእ ኢልካ እትኣትዎ መርዓ፣ ብጸቕጢ ወይ ብምፍርራህ ከም ዝተገበረ ኣይሕሰብን። መርዓ ንምፍራስ ምኽንያት ድማ ኣይከውንን።

• ንመርዓ ፍቓደኛ ዝኾንካ ኣብ ግጉይ መረዳእታ ተመርኲስካ እንተኾይኑ፣ ዘጋጠመካ ነገር ንቤት ፍርዲ ብምርዳእ ዝኣተኻዮ ወዕል መርዓ ከተፍርስ ትኽእል። ቀንጠመንጢ ጌጋታት ጠቒስካ ካብ ወዕል መርዓ ክትሃድም ኣይከኣልን። ዓበይቲ ጌጋታት ተባሂሎም መርዓ ከፍርሱ ዝኽእሉ እዞም ዝስዕቡን ካልኦትን ክኾኑ ይኽእሉ።

- ንዘይፈለጦ መጻምድቲ ትምርያ እንተሊኻ ወይ እንተተመርዒኻ (ሰኣን ቅኑዕ



ሓበሬታ ወይ ብማዕዶ ዝፍጸም ሕርያ፣ ወይ ሰባት ስለዘጋገዩኻ)። ንኣብነት ንዓባይ ሓብታ ዝሓሰብካ ምንኣሳ ሓብታ ትወሰድ እንተሊኻ፣

- መጻምድቲ ሲጋዊ ርክብ ንምፍጻም ዘኸእሎ ኣካላዊ ጉድለት እንተጸኒሕዎ

- መጻምድትኻ ሕማም ደዌ እንተሃልይዎ

- ሃይማኖት (እምነት) ናይ መጻምድቲ ካብ ናትካ ዝፍለ እንተኾይኑ'ሞ ብዘይምፍላጥ ዝኣተኻዮ እንተኾይኑ

ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ፣ "ሰብ ጠባዩ ጥዒምካ ኣይእቶን'ዩኺ" እንተተባህለ፣ ወዕል መርዓ ወይ ቃል-ኪዳን ኣብ ምፍጻም እዞም ኣብ ላዕሊ ዝተገልጹ ዕንቅፋታት ከይህልዉ ግድን ከረጋግጹም ይግባኣና። ገለ ካብዞም ኣብ ላዕሊ ዝረኣናዮም ኑቲ መርዓ ኣብ ምፍራስ ጥራይ ከይተሓጽሩ፣ ብገበናዊ ሕጊ (ብወንጀል) ዘኽስሱ ኩይኖም'ዉን ንረኽቦም። ንኣብነት መርዓ ኣብ ርእሲ መርዓ፣ ብምፍርራህ ዝኣቶ መርዓ፣ ንመርዓ ዘኽልክሉ ሕጋዉያን መሰናኽላት ከም ዘለዉ እናፈለጥካ ካብ መጻምድትኻ ምሕባእ፣ ሕጋውነት ዝጐደሎም መርዓ እናተፈጸሙ፣ ኣፈጻሚ ምኳን ወይ ከም ምስክር ምፍራም ወዘተ ገለ ካብ'ቶም ብገበን'ውን ዘቕጽዑ'የም።

## ባህልን ስነጥበባትን

# ዕላል ምስ ስነጥበበኛ ኤልሳ ኪዳነ (ሙተርከሻ)

ሶማር ጀማል

ኤልሳ ኪዳነ ካብ ብስማ ንላዕሊ “ሙተርከሻ” ብእትብል ቅጽል ስማ እያ ዝያዳ ትፍለጥ። ከም ተዋሳኢት ኣብ ዝተፈላለዩ ፊልምታት፡ ሓጸርቲ ኮሜዲታትን ኣብ ሃገራዊ በዓላት ኣብ ዝቐርብ ድራማታትን ተሳቲፋ ስማ ኩተዕቢን ምስ ህዝባ ክትላለን ክኢላ እያ። ኪኖ ምውሳእ ኣብ ድርሰት ፊልምታት እውን ሰናፍ ኣይኮነትን።

ስነ-ጥበበኛ ኤልሳ ኣብ 1971 እያ ኣብ ከተማ ጊንዳዕ ተወሊዳ። ዕድመኣ ንትምህርቲ ኣብ ዝኣኸለሉ ኣብ ዝተወልደትሉ ከባቢ ናይ መባእታ ትምህርታ ተኸታቲላ። ብንእሽቶኣ ኣብ ፈለማ 80’ታት ንሜዳ ኣምሪሓ። ኣብ ብርጌድ 80 ተመዲባ፡ ፡ ምስ ግዜ ናብ ክፍሊ ሕክምና ድሕሪ ምውዛዕ ትምህርቲ ሕክምና ስኒ ሰልጢና። ኣብ’ቲ ስዒባ ዝተመደበትሉ ክፍለ ሰራዊት 52 ከኣ በዚ ሞያዚ ክሳብ 1994 ዓ.ም. ብሞያ ሕክምና ኣብ ዝተፈላለዩ ዞባታት ሰሪሓ። ኤልሳ፡ ኑቲ ኣብ ግዜ ንእስነታ ዘጋጠማ ሕማም ኩሊት ተጻዊራ፡ ንስርሓ ቀዳምነት ሂባ ብተወፋይነት ክትሰርሓሉ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ኣብ 1995 ብሕማም ምስ ተጣየሰት፡ ኮፍ ክትብል ስለ ዘይመረጸት ኣብ ንግዳዊ ንጥፈታት ተዋፊራ።

ብድሕርዚ እምበኣር እያ ካብ 2000 ዓ/ም ኣትሒዛ ንሞያ ስነ-ጥቡብ ናተይ ኢላ ክትሰርሓሉ ዝጀመረት። ኤልሳ ብምኽንያት ሕማም ነዊሕ እዋንያ ካብ ስነጥቡብ ተፈልያ ጸኒሓ፡፡ ምኽንያቱ ንሕክምና ናብ ዝተፈላለያ ሃገራት እያ ኣምሪሓ ምሉእ ብምሉእ ስለዘይሓወየት ዛጊት ኣብዚ እዋንዚ ኣብ ዓዲ እንግሊዝ እያ ትቕመጥ ዘላ። ኣብ ጽምብል ናጽነት ኤርትራ ንምስታፍ ግና ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ግንቦት ናብ ኣስመራ ኣብ ዝመጸትሉ ኣብ ስነ-ጥበባዊ ስርሓታ ኣተኲርና ኣዕሊልናያ ኣለናሞ፡ ጀባእ ንበለኩም – ሰናይ ንባብ።

*** ኤልሳ ፈለማ እንቋዕ ደሓን መጻእኪ?**

- እንቋዕ ደሓን ጸናሕካ

*** ብሰንኪ ሕማም ነዊሕ ተፈሊኺና ጸኒሕኪ ኢኺ እሞ ብሸኻታት ጥዕናኺ ክንጅምር**

- ቡቲ ዝተገበረለይ ጽዑቕ ሕክምና ተመሓይሸ ኣብ ደሓን ኩነታት እየ ዘለኹ። ኣብቲ ፈለማ ኣካላተይ ምእዛዝ ይኣብዩኒ ነይሩ። ሕጂ ግን ካብ መንበር ዓረብያ ተገላጊለ፡ ብምርኩስ ክኸይድ ጀሚረ ኣለኹ። ዝበዝሐ ካብን ናብን ምንቅስቓሰይ ብመኪና እዩ። እተን ምርኩስ ግን ከም ድጋፍ ኣይተፈልያንን፡፡ መስርሕ ሕክምናይ ገና ኣይወዳእኩን ዘለኹ።

*** ምሉእ ምሕረት ክገብረልኪ ሰናይ ምንዮተይ እገልጸልኪ ስነጥበበኛ ኤልሳ። በሊ ናብ’ቲ ዝቐጸል ዕላል ክንሰግር። ናብ ስነ-ጥበብ ብኸመይ ከምዝኣተኺ ክተዕልልና፥**

- ሓደ እዋን እዩ ምስ ስውእቲ ስነ-ጥበበኛ ኣጸደ



መሰፍን ብሓደ ኣዕልልን ንማራቐን ኣብ ዝገበርናሉ ኣጋጣሚ፡ ንቲ ላህጃ ዝተወሰኾ ዘረባይ ግዲ ሰሚዓ ብተደጋጋሚ ‘ኣብ ሓንቲ ስራሕ ክትዋሰኢ ከእትወኪ እየ’ ኢላትኒ፡፡ ሓቂ ዘረባ ዓይነይ ኣይሓሰኹን፡ ፍቓደኛ ኮይነ ቀጺራ ገይርና፡፡ ምስ ኣዳለውቲ እታ ስራሕ ኣራኺባትኒ፡፡ ኣብ’ታ “ወያና ብጊሓቱ ዱባይ ኣትዩ” እትብል ድራማ ኸኣ ሰሪሐ።

*** ባህግን ክዉንነትን እሞ ከመይ ተሳኺዩ?**

- እንታይ እሞ ክብለካ እየ! ብጣዕሚ ጸቢቑ።

*** ብዝዕባ’ታ ምስ ህዝቢ ዘላለየትኪ “ሙተርከሻ” እትብል ስራሕ ከተዕልልና?**

- ወራር ወያነ ኣብ ዝበረሉ ግዜ ኣብ 2000 ዓ.ም. ኢና ሰሪሕናያ።

ስርዓት ወያነ ኣብ'ቲ ግዜ ኣብ ህዝቢ ዘውርዶ ዝነበረ ግፍዒ እትገልጽ ኰይና፡ ኣነ ከም ሓንቲ ትግራወይቲ ምስ ሰብኣየይ ክንወርር ንመጽእ። ስሱዕ ባህርያት ዘለዋ ኰይነ ንብረት ሰለማውያን ሓደ-ብሓደ ገቢትና ናብ ዓድና ክንምለስ ከለና እተርኢ እያ። ኮሜዲያዊት ዓይነት ኮይና ምስ ተዋሳኣይ ርእሶም (ባራክዮ) ብሓደ ኢና ሰሪሕናያ። ኣብ'ታ ዝተላበስኩዋ ጠባይ ድማ እዛ መተርከሻ እትብል ቅጽል ስም ለጊባትኒ።

*** መተርከሻ ከም መለለይትኪ ኰይና እያ ትቕጽል ዘላ'ሞ - ትፈትውያዶ?**

- ኩሉ ግዜ ምስክርነት ናይ ስራሕካ ተዓዘቢ'ኻ እንደዩ ኣይጸልኣን እየ። ዘለኒ ዓቕሚ ንኸርኢይ ድማ ሓጊዛትኒ እያ።

*** እቲ ስራሕ ናይ ፊሎም'ኪ ብምንባሩ ክብደቱ ከመይ ትገልጽዮ?**

- ብጣዕሚ እዩ ንኽዋሳእ ድልየት ነይሩኒ። እቲ ድሌት ግዲ ተሓዊሱዎ ጻዕሪ ወሲ'ኸ ኣየሸገረንን። እዚ ክብለካ ግን እየም ኣብ'ታ ስራሕ ምሳይ ዝተዋሰኡ፡ ከም ጀማሪት ርእይቶን ሓሳባትን ይህቡኒ ነይሮም እየም። ልዕሊ ኹሉ ድማ ሓላፍነታዊት ኰይነ ንኽሰርሕ ዓብ ዘርሓወትለይ እያ።

*** ብድሕሪ'ዛ ስራሕ ከመይ ቀጺልኪ?**

- ኣብ ዝተፈላለያ ሓጸርቲ ድራማታት ሰሪሐ። ፍትወት ናይ'ቲ ሞያ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናዓበየ ድማ ናብ ፊልምታት ምስራሕ ሰጊረ።

*** ፈለማ ዝሰራሕክያ ፊልም እንታይ ነይራ?**

- ፈቲሐ'ዶ ክምርዓወኪ እያ ኣብ'ዛ ስራሕ ኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ ኾዳ) እዩ ከሰርሓኒ ጸዊዑኒ። በዚ ኣጋጣሚ ኣመስግኖ። ጽብቕቲ ስራሕ እያ ብህዝቢ'ውን ተፈታውነት ነይርዋ እዩ። ከም'ዚ እናበለ ኣብ ስርሓት ፊልም እናጸኾኹ ከይደ።

*** ክሳብ'ዚ እዋን ዝሰራሕክለን ፊልምታትዶ ክትጠቕስለይ**

- ራሄል፡ ባሕሪ፡ ፈቲሐ'ዶ ክምርዓወኪ፡ ኣንበልባሊ፡ ኣብ ተኸታታሊ ፊልም ንእሹቶ ሓወይ ክንዲ ሓሙተይ፡ ኣብ ናይ መድረኽ ድራማ "መዘዙብ ኣርያብ" ክኸውን ከለዋ፡ "ፍረ-ህይወት፡ መን'ዩ ተሓታቲ" ዝበላ ፊምታት ደሪሰን ኣለዋ። ብተወሳኺ "ዘይደብስ ጓሂ" እትብል ፊልም ደረሰ ብኣሳይኑት ኢሰያስ ጸጋይ ተሰሪሓ። ብዘይካ'ዚ እውን ካልኣት ኣርባዕተ ናይ ፊልም ድርሰት (script) ኣዳልየ ኣለኹ።

*** ካብ'ዘን ዝሰራሕክየን ኣዝየ ፈታኒት ነይራ ትብልየ ፊልም እንታይ እያ?**

- ባሕሪ።

* ከመይ?

- ኣብ'ዛ ስራሕ ስወእ ኢሳያስ ጸጋይ ንኸሰርሓኒ ምስ ጸዋዓኒ ንዓይ ፈታኒት እያ ነይራ። እዚ ክብለካ ምስ ምኩራት ተዋሳእቲ እየ ክሰርሕ ተገዲደ። ህንጡይነት ናይ ስራሕ ስለ ዝነበረኒ ክንብራ ኣለኒ ኢለ ሰሪሐያ። ኣብ'ዛ ስራሕ ተራ ስ-ጥበበኛታት ኢሳያስ ጸጋይን ጀማል ሳልሕን ልዑል ብምንባሩ ከየመስገንክዎም ክሓልፍ ኣይደልን። ካብ'ዛ ፊልም ተበጊሰ ኸኣ ንስ-ጥቡበ ብዘይዳ ክፈልጦን ብተዓጻጻፈ ክቕጽሎን ክኢለ እየ። ካብ'ተን ዘድንቐን ፊልምታት ድማ እያ።



*** ንዘዋጽኪ ገጸ-ባህርያት ኣብ ምልባሱ ከመይ ኢኺ?**

- ድልየትን ክዉንነትን እንተ ኣሰኒኾዮ ጸገም ዘለዎ ኣይኮነን። ኣነ ኸኣ ኣይሸገረን እየ። ዝተዋህበኒ ገጸ-ባህሪ ኣብ ምምሳል'ውን ውልቃዊ ጻዕሪ የጊደሉ እየ።

*** ኪኖ ከም ተዋሳኢት ጸሓፊት ክትትኪ ዝደረኸኪ እንታይ እዩ?**

- ናተይ ፊልም ክዳሉ እሓስብ ስለ ዝነበርኩ፡ ቡቲ ካብ ነፍሲ-ወከፍ ደራሲን ዳይረክተርን ዝረኸቦ ተመክሮ ተሓጊዘ ክጽሕፍ ኣለኒ ኢለ ተበጊሰ። ብተወሳኺ፡ ኣብ መዓልታዊ ጉዕዞይ ትዕዝብቲን መጽናዕትን ኣካይድ እየ፡ ታሪኽ ይወክስ እየ፡ በዚን ካልእን ተተባቢዐ ጻዕረይ ሓዊሰ ናተይ ፊልም ክዳሉ ዝበቃዕኩ።

*** ክትጽሕፊ እንከለኺ ኣብ ርእሰኺ ተልዕልየም ሓሳባት እንታይ እየም?**

- ዝጠዝሐ ኣብ ፍቕራዊን ማሕበራዊን ህይወት ዝጣመሩ ኰይናም፡ ኣዘናጋዕቲን መሃርን ገይረ ክቕርቦም እየ ዝመርጽ። "ፍረ ህይወት" እታ ቀዳመይቲ ድርሰተይ ኰይና ነዚ ኣርእስቲ ዘጣመረ ሕልኽላኽ ዝረኣየላ ፊልም እያ።

*** ደስ ኢሉኪ ክትዋስእዮ እትደልዪ ገጸ-ባህሪ ከመይ ዝበለ እዩ?**

- ፈራዲት ወይ ፖሊስ ኰይነ ።

*** ስለምንታይ?**

* መጀመርታ ኣብ ህይወት ውሳኔ ሰብ እየ ዝፈቱ። እዚ ማለት ንገበራት ኣመዛዚንካ ብምርኣይ ማለት እዩ። ሕጂ ካብ'ዚ ከይኩነ ኣይተርፍን - ኪኖ ናይ ዓድና ፊልምታት ዝጠዝሐ ናይ ወጻኢ ፊልምታት ኣብ ዝርእየሉ፡ ከምኡ ዓይነት ገጸ ባህሪ ስለ ዝምስጠኒ ብኣተኩሮ እየ ዝከታተሎ።

*** እሞ ሓሳብ ልብኺ ሰሚሩልኪ'ዶ?**

- ክሳብ ሕጂ ኣይሰራሕኩን ዘለኹ። ተስፋ እገብር ኣብ መጻኢ።

*** ንሞያኺ ዝድርኽ ዝቐሰምክዮም ስልጠናታት ኣለዉዶ?**

- ኣብ ምእላይን ምውሳእን ንሰለስተ ወርሒ ብኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ ኾዳ) ኣብ ዝወሃብ ዝነበረ ስልጠና ዝቐሰምክዎ ኣሎ። ብባህላዊ ጉዳያት ዝተማእከለ፡ ካብ ወጻኢ ብዝመጽኡ ኤርትራውያን ኣብ ዝተዋህበ ስልጠና'ውን ተኻፊለ እየ። ብ ተወሳኺ "ቢዝነስ ማኔጅመንት" እውን ቀሲመ እየ። እዚ ስልጠና'ዚ ኪኖ ኣብ ህይወተይ ኣብ ስ-ጥቡብ'ውን ክሕግዘኒ ከኢሉ እዩ። መርኣያ ናይ'ዚ ድማ ከም መናጀር ኰይነ ዝጠፍኩሉን ስርሓት ኣለዋ።

*** ካብ ተዓዘብትኺ ከመይ ዝበለ ግብረ-መልሲ ይመጽእኪ ነይሩ?**

- ቀዳማይ ኣብ ስ-ጥቡብ ንኽቕጽል ድርዒ ዝኾነኒ ግብረ-መልሲ ናይ ተዓዘብቲ እዩ። ኣብ መንገዲ ረኺቦም 'ኣጆኺ ... ቀጽልዮ ...' እናበሉ ከተባብዑኒ እንከለዉ፡ ኣብ ውሽጠይ ፍሉይ ስምዒት እዩ ዝፈጥረለይ። ስለ'ዚስ ንኽቕጽሎ ድሕር ዝበለሉ ምኽንያት ኣይነበረን።

*** ኣብ ሃገራውያን በዓላት ዝተሳተፍክለን ስራሓት ነይረንዶ?**

- ኣብ መዓልቲ ናጽነትን መዓልቲ ሰማእታትን ዝሰራሕክዎ ኣሎ። ኣብ ናይ ሎሚ ዓመት መዓልቲ ሰማእታት'ውን ብሰለሙን ድራር ኣብ ዝተዳለወት ድራማ ሰሪሐ እየ። ብዘይካ'ዚ ኣብ ቴሌቪዥን ኤርትራ "ዓጉብ" እትብል ምስ ተዋሳእቲ ግዜኸ መንግስ፡ ለምለም (ጆሪ)፡ ማሰፍን ተስፋገርግሽ (ማዕበል) ኰይንና ብተኸታታሊ ኣስተምህሮኣዊት ድራማ ኣቕሪብና ኔርና።

*** ኣብ ፊልምታት ምስራሕ ከመይ ክትቅጸልዮ ኢኺ?**

- ድሕሪ 2011 ብምኽንያት ሕማም ኣቋሪጸዮ ጸኒሐ። ሕጂ'ውን ኣብ ትሕቲ ሕክምናዊ ምክትታል እናሃለኹ'የ ዝሰርሕ ዘለኹ። ኣብ መጻኢ ተስፋ እገብር ናይ ሓይለቦይ ክሰርሓለ።

*** ጠንቂ ማበሲ ሕማምኪ እንታይ እዩ?**

- እዚ እኳ ክብሎ ኣይክእልን እየ። እቲ ሕማም ካብ ንእስነተይ ዘጋጠመኒ ኮይኑ ማዕረ ኣካላተይ ምእዛዝ ይኣብየኒ ኢለ ግን ኣይሓሰብኩን ሃንደበት እዩ ጀሚሩኒ። ምስ ግዜ ንሕክምና ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ኤውሮጳ ተሓኪመ እየ፡ ሕጂ ግን ኣብ ደሓን ኩነታት ኣለኹ በዚ ድማ እየ ንነዊሕ ዓመታት ተፈልየ ጸኒሐ።

*** ሕራይ ኤልሳ ብዘወሃኺ ትዝጥፍሉ ዓውዲ ስነጥበብ ኣሎ'ዶ?**

- ጀማሪት እየ ደኣ'ምበኣር፡ ደርፊ'ውን ኢፈታትን ኣለኹ።

*** ናይ ምድራፍ ዝንባለ ደኣ ሃንደበት ደዩ ዋላስ ዝሓሰብክሉ?**

- ማዕረ እቲ ናይ ተዋስኦ ስርሐይ ናይ ምድራፍ ባህጊ'ውን ነይሩኒ እዩ። እቲ ግዜ ድኣ ነዊሑ እምበኣር ደርፊ ክሰርሕሲ መደብ ነይሩኒ እዩ። ሓደ ግዜስ ኣነ፡ ማዕበል፡ ኢሲያስ ጺጋይን ብሓደ ንሰርሕ ኣብ ዝበርናሉ እዋን፡ ክደርፍ ከም ዝደሊ ኣዕሊለሎም ነይረ። ንሳቶም ከኣ "ድራማኺ ሒዚኺ'ንዶ ግዳ ሰቕ በሊ!" ኢሎም ይጨርቁለይ ነይሮም። መቸም ድልየት እንተሎ ዘይክኣል ኣይኮነን...።

*** ደራፊት ክትኩኒ ዝደረኸኪ እንታይ እዩ?**

- ኣብ 8 መጋቢት 2013 ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ከተማ ለንደን፡ ብምኽንያት በዓል ደቂ-ኣንስትዮ ኣብ ዝተኣከብናሉ፡ ነታ እትቕጽል ዓመት መን ትደርፉ ብዘዕገድስ ሓንቲ ደርፊ ኩዓሉ ሙብጽዓ ኣትየ ነይረ። ብወከይ ግን ድምጻዊት ኣልጋሽ (ኢንዱስትሪ) ክትደርፉ ሓሳብ መጺኡኒ። ስለሙን ግጥሚ ሰሪሑለይ ሰማዒያ እውን። ኢጋጣሚ ግን ምስ ኣልጋሽ ብስራሕ ምኽንያት ክሰልጠና፡ ክንራኸብ ኣይከኣልናን ። ንመዚቀኛ ሰላሕ ምስ ኣማኸርክዎ ግን "እሰኺ'ንዶ ድረፍያ" ኢሉኒ፡ ምስ መሳርሕቱ ብምኻን ኣተባብዖኒ። ብናቶም ሓገዝ ከኣ ኣብ 8 መጋቢት ክደርፉ ክኢለ።

*** ብተዋስኦ ዝፈልጡኺ ተዓዘብቲ ደኣ ኣብ ደርፊ ምስ ረአዩኺ እንታይ በሉ?**

- ብጣዕሚ እዮም ተሓጕሶም ከተብበዑኒ "ዓሽ" ክብሉኒ እንከለዉ ፍናን ረኺበ፡ ገሊኦም



"ቅድሚ ሕጂ ትደርፊ ነይርኪ ዲኺ? ኢሎም ይሓቱኒ ነይሮም። ገለ ኸኣ "ጸቡቕ - ቀጽልዮ!" ይብሉኒ ነይሮም። ኮታ ኩሉ ሞራል ዝህበካ እዩ። ስነጥበበኛ ሰለሙን ድራር'ውን እታ ደርፊ ምስ ሰምዓ፡ ቅድሚ ድራማ ደርፊ ክትጀምሪ ነይሩኪ ኢሉኒ፡ ክሳብ'ዚ እዋን'ዚ ኸኣ ልዑል ምትብባዕ እዩ ዝገብረለይ ዘሎ።

*** እሞ ብድምጽኺዶ ገለ ክፋል ግጥማ ከተሰምዕኒ?**

ኣዴታተይ ኣንትን ጽላል ዳዕሮ

ጽላል ሃገር ሰምክን ከላዕሎ

እዋን ጸገም ኣርኢያ ትኾና

ቀላይ ዓቕሊ ምስ ባሕሪ ልቦና

ጻዕዳ ልበን ጽሩይ ከም ዓለባ

ኣብ'ቲ ልግሲ ፍቕሪ ትድርባ

ንያት ኢኽን ናይ ሃገር ታቦታ

ግርማ ሞገስ ሃኒ ዕልልታ ... ከምዚ እናበለት'ያ ትቕጽል።

*** ጥዑም ድምጺ ኣለኪ። ግና ኣብ ደርፊ ከም ጀማሪት ምስ ምዃንኪ ኣብ ቴክኒክ ኣደራርፋ፡ ቅላጸን ካልእን ኣይተጸገምክን?**

- ኣብ ፊለማ ክቡድ ይብለኒ ነይሩ። ብልምምድ ዘይዕረ ስለ ዘየለ ግን እናተመሓየሽኩ መጺኡ። ነዚ ምእንቲ ክሕግዘኒ ድማ ናይ ድምጺ ቴክኒክ "ቮካል" ኣብ ሰሙን ክልተ ግዜ እመሃር እየ።

*** እሞ ናተይ ኢልኪ ኢኺ ተታሓሒዝዮ?**

- እዋእ እንታይ ደኣ! ኣብ'ታ ዘለኻያ ምትብታብ እያ እምበር።

*** ድሕሪ'ታ ናይ ፊለማ ደርፍኺ ቀጺልኪዶ?**

- ኣብ ቦሎኛ ኢጣልያ'ውን፡ ቦሎኛ እትብል ደርፊ ሐዚ ቀሪበ ነይረ። ግጥሚ ናይ ሰለሙን ድራር ዜማ ኸኣ ናይ ሓይልዝጊ እያ። ኣብ ናይ ጀኔቫ ሰለማዊ ሰልፊ'ውን "ሓድነት" ትብል ዝሰራሕክዎ ኣላ። እዚኣ'ውን ግጥሚ ብሰለሙን ድራር እያ፡ ዜማ ኸኣ ብኢሳቕ ገረዝጊሄር ተሰሪሓ፡ ብዘይካ'ዚ "ሓኔታይ" እትብል ፍቕራዊት ደርፊ ብክሊፕ ኣዳልየ ኣለኹ።

*** እሞ ኣብ ደርፊ ክትነጥፉ ካብ ጀመርኪ ንመናም ኢኺ ቀዳምነት ትህብዮ?**

- ንኽልቲኡ ብማዕረ

*** ኣብ ስነጥበባዊ ጉዕዞኺ እንታይ ረቢሐ ትብሊ?**

- ፍቕሪ ሕብረተሰብ

*** ስነጥበባዊ ሞያኺ ንምዕባይ እንታይ ትገብሪ?**

- ሰለስተ ዓመት ዝወሰድ ናይ ድራማ ኣተኣላልያ (Directing) ትምህርቲ ኣብ ከተማ ለንደን እመሃር ኣለኹ።

*** ከመይ ዝበለ ስነጥበበኛ ተድንቒ?**

- ትሑት፡ ኣኽብሮት ሰብ ዘለዎ፡ ግዜ ዘኽብር፡ ኣብ ሓባራዊ ስራሕ ዝኣምን፡ ልዕሊ ኹሉ ንሞያኡ ኣኽቢሩ ብትግሃት ዝሰርሕ። ምኽንያቱ ስነጥበበኛ መምህር ናይ ሕብረተሰብ ስለ ዝኾነ።

*** ግዜ ኣብ ምኽባር ከመይ ኢኺ?**

- ብዚይ ምግናን ኣኽብር እየ።

*** ንኤልሳ'ሞ ብኸመይ ትገልጽያ?**

- እዚኣስ ኣኽቢደካለይ፡ ህዝበዶ ይፍረደኒ

*** ኣብ ህይወትኪ ዝዝከረኪ ኣጋጣሚ ኣሎዶ?**

- መስዋእቲ ስነጥበበኛ ኢሲያስ ጺጋይ

*** ዝተሓጎስክሉ ኣጋጣሚኸ?**

- ቀዳመይቲ ስርሐይ ፊልም ፍረ-ህይወት ኣብ ሲነማ ምስ ኣርኣኽዋ።

*** እሞ ኤልሳ ዕላልና ኣብ ምውድኡ እዩ' እንታይ ትብልና?**

- መጀመርታ ኣብ ዝሓመምክሉ ግዜ ካብ ጎነይ ዘይተፈለዩ ፈተውተይን መሓዙተይን ስነጥበበኛታትን ብሓፈሻ ንኹሉ ኣፍቃሪ ስነ-ጥበብን ኣዝየ አመስግን። ኢንሻኣላህ ድማ ናብ ንብር ጥዕናይ ተመሊሰ ስነ-ጥበብ ክቕጽሎ።

*** ስነጥበበኛ ኤልሳ - ኣዝየ አመስግነኪ!**

- የቐንየለይ!

***

# ሓጺር ዛንታ

# ምዉት ልቓሕ . . .

ብንያም ፍስሃጽዮን

እቲ ዝዓሞቐ ምሸት ከትከት ዝበል ቊሪ ተደሚርዎ፣ እታ ለይቲ ዘይተበሃገት ክትከውን ተራ ነይርዎ'ዩ። ኣብቲ ቀዝሒ ዝወደቑ ምሸት፣ ጉዳዮም ምስ ጸልማት ዘተሓሓዙ ውሑዳት ሰባት እንተዘይኰይኖም፣ ጎደና ሓርነት ብዙሕ ሰብ ይረኣዮ ኣይነበረን። ትዕበ ድማ ሓንቲ ካብቶም ንምሸት ከም ምንጪ ኣታዊኣ እትጥቀመሉ ወይዘሮ'ያ። ከም ኩሉ ግዜ ኣብታ ምሸት'ውን ኣብ ማርቻቤዲ ተኾርምያ ኮይና ኣብ ቅድሚኣ ተዘርጊሑ ዝነበረ እንቋቑሖ፣ ሽጋራ፣ ማስቲካን ካልእ ቀንጠመንጥን ዝርከቦ ሸቐጥ እናሓለወት ሓለፍቲ መንገዲ ተቋምት ነበረት። ድራር እለታ ካብኣም'ዩ። ዝበዝሑ ሳኽራማትን ዘይጠዑያትን ብምዃኖም ዘሸግርዋ'ኳ እንተኾኑ፣ ትዕበ ግና 'ካብ ጾምካ ምሕዳር ዝሓይሽ የለን' ዝበል ዕላማ ነይርዋ።

ትዕበ ንህይወት ብጻዕራ ክትሰዕር እትጋደል ጓል 35 ወይዘሮ'ያ። ቀትሪ ኣብ ጽሬት ተዋፊራ ትሰርሕ፣ ምሸት ድማ ኣብ ጎደና ሓርነት ሸቐጥ ዘርጊሓ ንመነባብሮኣ ዋሕስ ክትፈጥር ትጋደል። ዕጫ ህይወት ኲይንዋ ክልተ ደቃ ብጻዕራን ንበይናን እያ ተዕብዮም። 'ኣቦታት ደቅኺኸ?' ዝበል ሕቶ ክመጻ እንከሎ ንሰብኣውነት ሰብኣት ስለ ዘዘክራ ነበሰ ሲጋኣ'ዩ ዝፈላለ። 'ሰብኡት መዓስ ሓላፍነት ይስከሙ ኲይኖም፣' ብምባል ድማ ብስምዒትን ብድብድቡን ትምልስ። ብቐዳማይ ሰብኣያ ሰኪሓ ስለ ዝነበረት ንኹሎም ሰብኡት ብሓደ ስምዒት ብምዕያር፣ 'ህይወት ምስ ሰብኣይ ዘይስገር ጋሻ ውሕጅ'ዩ፣' ብምባል'ያ እትዛረብ።

ትዕበ ካብ ክልተ ሰብኡት ዝወለደቶም ወድን ጓልን ቈልዑ ኣለዉዋ። 'ውላድ ደልየ'ምበር ሰብኣይ ኣይበሃግኩን፣ ንሳቶም ድማ ይኣኽሉኒ'ዮም' ትብል ኑቶም ከጋግይዋ ዝሓሰቡ ሰብኡት ክትምልስ እንከላ። ከም ኩለን ወይዘራዝር ተመርዕያ ሓዳር ፈቲና'ኳ እንተኾነት፣ ሒማኣ ኣዝዩ ሰታይን መዕገርገርን ብምንባሩ ግና፣ ካብ ሓደ ዓመት ንላዕሊ ኣብ ሓዳር ክትጸንሕ ኣይከኣለትን። 'ሓዳር ንጓለንስተይቲ ኣብ ኣርዑት ጭቆና ዝሸምም እንተኾይኑ፣ ካብ ፍትሕ ንላዕሊ ናጽነት የለን፣' እያ ትብል። ካብ ምስ ውርደት ሓዳር፣ በይንኻ ምስ ክብሪ ምንባር ከም ዝሓይሽ ድማ'ያ ትኣምን።

"ሽጋራ እስከ ሃብና፣" ኣእጋሩ ምጽናዕ ስኢነንኦ፣ ዝሓዞ ኖቕፉ ንምቕባል'ኳ ዝተጸገመ ሳኽራም መንእሰይ፣ የማነ ጸጋመ እናንተገዳገደ ዓሰርተ ኖቕፉ ጢል ኣበለ። ትዕበ ቀም ኣቢላ ብምንባራ እቲ ዘረባ ከየስንበዳ ኣይተረፈን። ግና ዝለመደቶን ወትሩ ዘጋጥማን ብምንባሩ ድማ ደንበርበር ኣይበለትን። ድቃስ ለይታ ኣኺልዎ ቀም - ብር እዩ ንዓኣ። ኣዒንታ ቀልጢፋ'ኳ እንተኸፈተት፣ ኣብ ኣእምሮኣ ዝመጸ ሕቶ ግና 'ንሱ ድዩ?' ዝበል ነበረ። ስግኣታ ካብ ባዶ ዝተበገሰ ኣይነበረን። እንተወሓደ ኣብ ሳልስቲ ብስኽራን ተሰኒፉ 'ሽጋራ ሃብና' እናበለ ብሓይሉ ሽጋራ ዝምንጥላ ሰብኣይ ኣሎ። ከም መመኽነይታ 'ኣለቅሕኒ' ዝበል ዘረባ ዝጥቀም'ኳ እንተኾነ፣ ልቓሑ ስለ ዘይመልስ ግና፣ ትዕበ ምስ በዝሓ ክትህቦ ፍቓደኛ ኣይነበረትን። እንተኾነ ንሱ፣ 'ሳኽራም፣ ብመስተ ምስ ተሰነፈ ከም ዘላቶ ዝዘክራ ሓንቲ ነገር ናጽነት'ያ፣ እታ ናቱ ናጽነት ድማ ድላዩ ዝገብረላ ናጽነት'ያ' ብምባል'ዩ ብሓይሉ ዝረኽቦ መንዚዑ ዝኸይድ። ኣብ ከምዚ እዋን ዝደጋግማ ቅጽል፣ 'ሓንቲ መዓልቲ ልቓሐይ ኣኪበ ክኸፍለኪ'የ፣' እትብል መግለጺ'ያ። ነታ ካብ ኢዳ ናብ ኣፉ ዝኸነት ትዕበ ግና፣ እዛ ዘረባ ትዓብሰላ ኣይነበረትን። ንድራር ዕለታ ዝኸውን ቅርሺ ወዲ ቅርሺ ክትረክብ'ምበር ብልቓሕ ላል ዝበላ ሰብ፣ ኣብ ጥሙይ ኩብዲ ደቃ ረመጽ ከም ምምላስ'ያ ትሓስቦ። ዛጊት'ውን ብልቓሕ ዝተወስዳ ንብረታ ክትክፈል ኣይረኣየትን።

ትዕበ ኣብ ፈለማ ብምሉእ ዓቕማ ንብረታ ክትከላኸል ፈቲና ነይራ'ያ። እንተኾነ፣ እቲ መኺኻ ዝበል ዘይብሉ ሳኽራም ብሓይሉ ክጥቀም ኩብል ንምሉእ ንብረታ ስለ ዝረገጸላን ተወሳኺ ዕንወት ስለ ዘውረደላን ብዘይካ 'ሓያል ይፍጠረልካ' ኢላ ዝበላ ምርኻብ ካልእ ምርጫ ኣይነበራን። 'ልቓሕ'ዩ' ትብል ምሕጽንታ ግን ምእንቲ ከይቀስን ሽጋራ ክወስድ እንከሎ ተሰዕበሉ ነበረት። 'ሓደ መዓልቲ ልቓሑ ይኸፍል ግዲ ይኸውን' ዝበል ተስፋ ወትሩ'ዩ ዘወናውና። 'ልቓሕ' ተባሂሉን ብጎነጽን ዝተወስዳ ሽጋራ ብዋጋ ክትመን እንከሎ ኣስታት ሓደ ሽሕ ናቕፋ በጺሑ ነበረ።

ትዕበ ኑቲ ምቑም ስኢኑ ዝንገዳገድ ዝነበረ መንእሰይ፣ ቀው ኢላ ምስ ጠመተቶ ኑበሰ ሲጋኣ ፍኹሰ ክብላ ተረድኣ። ዝበዝሑ ዓማዊላ ምሸት ምሸት ኣብ መስተ ሓዲሮም ንቤቶም ከምርሑ እንከለው'ዮም ዝእለይዋ። ሽዑ ድማ'ዮም

ባኒኖ፣ ሽጋራ፣ ሶፍትን ካልእን ዝሕሽሹላ። ነዚኣን ንምርካብ ድማ'ያ ካብ ድቃስ ተሓሪማ ኣብ ጎደና ትሓድር። ዳርጋ ሙብዝሕትኦም ዓማዊላ ልምዲ ዘለዎም ስታያትን ካብቲ ከባቢ ዘይርሕቑን ብምኳኖም ተለልዮም'ያ። እቲ መንእሰይ ድማ፣ 'ናይ ለይቲ ሸፍታ' ኢላ ብቕጽል ስሙ ትጽውዖ ዘይኮነ፣ ሓደ ካብ ዓማዊላ ምኳኑ ድሒራ ተገንዘበት። "ካልእ'ዩ" ድማ በሎቶ፣ ነቲ ሰንጡ ሒዙ ሓንሳብ ናብቲ ሳኽራም ሓንሳብ ናብኣ ንዘጥምት ዝነበረ ወዳ ኩተቕስን። ዮናስ ወዲ 10 ዓመትን ተማሃራይ ሓሙሻይ ክፍሊን'ዩ። ወላዲቱ፣ ምሸት ኣብ ሸቐጥ ዘጋጥማ ጸገም ኣብ ቤት ምስ ደቃ ስለ ተልዕሎ፣ 'ነዚ ሳኽራም ክርእዩ ኣለኒ' ብምባል ምስ ኣደኡ ካብ ዝሓድር ሳልስቱ ኣሕሊፉ ነበረ። እንተኾነ፣ 'እቲ ናይ ለይቲ ሸፍታ' ዛጊት ኣየጋጠሞን።

"ክንደይ ክህበካ ተመስገን?" ሓተተቶ ቁጽሪ ስለ ዘይነገራ ሓንሳብ ንዕኡ ሓንሳብ ነቲ ኣብ ሕቑፉ ተላሒጉ ዝነበረ ዮናስ እናጠመተት። 'ይወድቀናዶ?' ዝብል ስክፍታ'ዩ ናብ ወዳ ኩተቕልብ ገዲድዋ። ንሳ ዝለመደቶ ህይወታ'ዩ። ንወዳ ግና እቲ ኣጋጣሚ ሓድሽ ስለ ዘኾነ ኣየቕሰናን። ብኣንጻሩ ወዳ ነገራት ሰላም ከም ዘለዉ ምስ ፈለጠ ኣተኩርኡ ናብ ጥራዙ ገይሩ ነበረ።

"ሓን . . .ቲ" ተመስገን ብዘተኻላተፈ ኣንደበት መለሰላ። "ኣብዚ መጺ. . .እካ ተ. . .ጽንዕ?" ኣልግብ ኣቢሉ ሓተቶ ንዮናስ። "ኣ. .ንታ ክንደ. . . .ይ ት. . .ነ. . .ፍዕ!" ሽዑ'ውን ካብ ልሳኑ ዝጥርንፎም ዝሰኣኑ ቃላት'ዮም ዝመልቑ ነይሮም።

"ሰንቢድካ ዲኻ?" ንዓሚላ ዘፋነወት ትዕበ ምስ ወዳ ዕላል ከፈተት። ወድን ኣልን ኣብ ክልቲኦም ሓንቲ ጋቢ ተማቒሎም፣ ነቲ ዝነበረ ቀዝሒ ክምክትዎ ይፍትኑ ነበሩ።

"ኣይሰንበድኩን" መለሰ ዮናስ ነታ ካብ ድሕሪት ጁባኡ ኣውጺኡ ዝሓዛ ሰንጢ ናብ ዝነበረቶ ክመልሳ እናፈተነ። ንወላዲቱ 'ነቲ ዘሸግረኪ ሰብ ክርእዮ'የ' ኢልዋ'ኳ እንተመጸ፣ ንኑብሱ ግና ንመኸተ ክትዳለው'ዩ ኣጠንቂቕዋ። ኣደኡ ከይትፈልጦ ድማ'ዩ ካብ መደበር ብ10 ናቕፋ ዝገዝኣ ሰንጢ ዝሓብኣ ዝነበረ።

"እንታይ ደኣሉ እዚ ጥራዝ? ናይ ትምህርትኻ ኣይኮነን፣" ነቲ ኣብ ኢድ ወዳ ዝነበረ ጥራዝ እናጠመተት ትዕበ ተዛረበት።

"ሓደ መዓልቲ ክርእየኪ'የ፣" በለ ዮናስ ኣብ ዝርዝር ክኣቱ ስለ ዘይደለየ።

"ሕራይ በል፣" በለቶ ትዕበ ብዙሕ ከይ ተገደሰት።

***

ጸላምን ኣሳሓይታን ዝተሻረኹ ክመስሉ እናዓመቑ ከዱ። ትዕበ ቀም ካብ ተብል ገለ ደቓይቕ ሓለፉ። ጎደና ሓርነት እናጸመወ ግዜ ድማ ናብ ምውግሑ ገጹ ይኸይድ ነበረ። ዮናስ ድቃስ ዝበሃል ናብ ኣዒንቱ ኣይዓረፈን። ነቲ ኣብ ጥራዙ ዝነበረ ባዕሉ ዝጸሓፎ ጽሑፍ ተመሲጡ ከንብብ ግዜ ናብ ምውጋሕ ከም ዝተቓረበ ኣይተረድኦን። ኣብ ከምዚ እዋን ድማ'ዩ ሓደ ዓሚል ኣብ ቅድሚኡ ደው ክብል ዝረኣዩ። ወላዲቱ ክሳዳ ዓጺፋ ሰመም ካብ እትብል ደቓይቕ ኣሕሊፋ'ያ። 'ንሱዶ ይኾውን?' ኑብሱ ሓተተ ዮናስ፣ ነቲ ኣብ ቅድሚኡ ዝተገተረ ምስ ጎቦ ዘመሳስሎ እኹል ሰብኣይ እናጠመተ። እቲ ሰብኣይ ንዘልዓሎ ሕቶ ዝምልስ ከይከውን ብልቡ ኣጻለተ። እቲ ንወላዲቱ ዘሸግር ሰብኣይ፣ ኣብ ስእለ ኣእምሮኡ ብቑንጹብ ምስሊ'ዩ ተሳኢሉ ዝነበረ። ኣብ ቁመት ኣዝዩ ዘይበልጾ ድንኪ ስለ ዝሓሰቦ ድማ'ዩ፣ 'ኣይሓምቀሉን'የ' ዝብል እምነት ኣሕዲሩ ምስ ወላዲቱ ተጎዝጊዙ ዝነበረ። እዚ ምስሊ'ዚ ባዕሉ ዮናስ ኣብ ኣእምሮኡ ብባዕላዊ ምስሊ ዝቐረጾ'ዩ። ብዘይብኡ ብሰንኪ ናይ ኣደኡ ጽልዋ፣ ዮናስ ኣብ ልዕሊ ሰብኡት ዘለዎ ጽልኢ ዓቢ'ዩ። ወላዲቱ ብሰንኪ ኣቦኡ ሓላፍነት ክስከም ዘይምድላዩ ባዕላ ክንዲ ኣቦን ኣደን ኰይና ከም ተዕብዮ'ዩ ዝፈልጥ። ሳንቲም ጓል ሳንቲም ክትኣኻኽብ ዝጀመረቶ ናይ ምሸት ወፍሪ ድማ ብሳኽራም ሰብኣይ ክሰናኸል ይርእዩ ነበረ። 'እዞም ሰብኡት እምበርዶ ሰባት'ዮም?' ዝብል ሕቶ ድማ ኣይተመለሰሉን። እዚ መልሲ ይመለስ ኣይመለስ ድማ፣ ኣብ ኣእምሮ ዮናስ ሰብኡት ከም ጨካናት ኣራዊት'ዮም ዝሕሰቡ። ንሓደ ካብኦም 'ጨካናት' ዝብሎም ክጽበ ድማ'ዩ ኣብቲ ኣሳሓይታ ምሸት፣ ኣብ ትሕቲ ጋቢ ናይ ኣደኡ ኣዝጊቡ ዝጸበ ዝነበረ። ከምቲ ካብ ቤቱ ክብገስ እንከሎ ዝሓሰቦ እንተፈጺሙ ሕነ ናይ ሓደ ዘይኮነ ሕነ'ቶም ሓደ ብሓደ ኣብ ልዕሊ ኣደኡ በደላት ዝፈጸሙ ሰብኡት'ዩ ክሓስቦ።

"ንስኻ ደኣ ካብ መዓስ ኣብዚ ትመጽእ?" እቲ ድልዱል በጽሒ ንህጻን ዮናስ ብኣስተናዓቒ ስምዒት እናጠመቶ ሓተተ። ብስኽራን ዝጠፍኣ ኣዒንቱ ንዮናስ ክርእያ ከሰለምልማ ጀመራ። ናይ ስኽራን መንፈሱ ግና ካብ ኣዒንቱ ወጻኢ ንእግሩ ሰንደልደል ኣየበላን። ኣብ ከምዚ እዋን ትዕበ ብር ኢላ ምስ ወዳ ምስ ዝዘራረብ ዝነበረ ሰብኣይ ተፋጠጠት። 'እውይ!' ድማ በለት ብልባ ስግኣታ ሰማይ ደይቡ። "ኣንቲ ደቃሲት ዙብርየኪ እምበኣር ረኺብኪ ኢኺ!?" ርእሱ እናነቕነቐ ኣድመጸ ባህረ።

"ከመይ ኣምሲኻ ባህረ?" በለት ትዕበ ንተዋዛያይን መደናገርን ዘረባ ባህረ ንዕቕ ኣቢላ። እቲ 'ባህረ' ዝብል ስም ዝሰምዐ ዮናስ፣ ከም ኑብሪ ዝረኣየት ሰሳሕ እንተሰንበደ'ኳ መምጽኢኡ ግና ኣይረስዐን። ብኾፉ ኣእዳው ናብ ድሕሪት ጁባኡ ለኣኾ። እታ ሰንጢ ኣብ ዘቓመጣ ከም ዝነበረት ኣስተውዓለ። ግና ነቲ ኣብ ቅድሚኡ ዝነበረ ጸብደል ሰብኣይ፣ ሰንጢ ተሕምቖ ኰይኑ ኣይተሰምዖን።

"በሊ ሓንቲ ባኮ ሽጋራ ኣለቅሕና" ዮናስ ኣብ ሓሳብ እንከሎ ባህረ ዝለመዶ ሓተተ።

"ኣንታ ባህረ ቁሩብ ኣይትሓፍርን፣ ናይ ዝወሰድካዮ ዘይከፈልካስ ሕጂ ድማ ተወሳኺ፣" ካብ ስግኣት ከይረሓቐት ኣድመጸት ትዕበ። ኣብ ቅድሚ ወደይ ኣይደፍረንን'ዩ ዝብል ሓሳብ ነበራ።

"እስከ ሃብና!'' ከም ዝለመዶ ክጉብር ናብ ሽቓጥ ትዕበ ተጸግዐ። ኣብ ከምዚ እዋን የናስ የማነይቲ ኢዱ ናብታ ሰንጢ ዘቐመጠላ ጁባኡ ክልእኻ እንከሎ ብጸጋማይቲ ኢዱ ድማ ጥራዙ ሒዙ ብድድ በለ። ቀዝሕን ፍርሕን ተሓባቢሮም ከም ዘንቀጥቅጥ እኳ እንተገበርዎ ኣብ ቅድሚ ባህረ ካብ ምቑም ግና ኣይዓገትዎን። "ወይለይ ሓርበኛ!'' ባህረ ተግባር ናይቲ ህጻን ብምስትንዓቕ ብስኹር መንፈስ ክርትም ኢሉ ሰሓቐ። "ሱብኣይ ተቐጺሩለይ ድዩ ደኣ ንዓኺ ሒዛ መጺኣ?" ባህረ ኑቲ ኣብ መንጎ ሽቓጥ ቀይሙ ሽጋራ ዝሽልከሎ ህጻን ጸል ኣቢሉ ዝደለዮ ክወስድ ዝዓግቶ ከም ዘየለ ይፈልጥ ነበረ። ምኽንያቱ ኣይኮነን ሰኺሩ ከይሰኸረ'ውን ኣብ ሓይሊ ኣሚኑ ድላዩ ዝገብር ሰብ ነበረ። "ዘወደይ፡ ኣደኻ ልቓሕ የለን ኢላ ኣይጸሓፈትን። ስለዚ ክሳብ ዘይጸሓፈት ልቓሕ ክልኩል ኣይኮነን።"

"በጃኻ ግደፈና ባህረ!"

"ኣንቲ ኣለቅሕና፡" ብኢዱ ክወስድ ቀላሕታ ኣዒንቱ ብልዕሊ የናስ ሰዲዱ ሽቓጥ ክዕዙብ ፈተነ። የናስ ንሰንጡ እናሓሰበ'ዩ ኣብ ቅድሚ ባህረ ተገቲሩ ነይሩ። እንተኾነ እቲ ኣብ ገዛ ዝሓሰቦ ክፍጽሞ ኣይከኣለን። ንሱ ብዘይርድኦ መንገዲ ፍርሒ ኣሲሩ ሒዝዎ ነበረ። "እንተኣቢኹምኒ ብሓይለይ ክወስድ'የ፡ " ሃደዶም።

"ኣይትወስድን ኢኻ!" የናስ ንፍርሑ ሰዒሩ ኣድመጸ። ባህረ ግና ከም ቀደሙ ሓይሊ ክጥቀም ፈተነ። እንተኾነ ኣደን ወድን ሽቓጦም ከየድፈሩ ተኸላኸልዎ። ትዕበ ናይ ወዳ ድፍረት ትብዓት ፈጢሩላ፡ ባህረ ዝደለዮ ከይረኸበ እንከሎ፡ ንብረታ ኣኻኺባ ኣብ ሳንጣ ኣእተወቶ።

"በል እንተሒሹካስ!" ተሰፋ ዝቖረጸ ባህረ፡ ናይ የናስ ጥራዝ ቦግ ኣቢሉ በጠጥ እናበለ ንቕድሚኡ ተጓዓዘ። "እዉይ ጥራዘይ!'' የናስ ብዘኽኣሎ ዓቕሚ ጥራዙ ክምልስ ፈተነ ኣካየደ። ግና ንባህረ ክገጥምሲ ኣይከኣለን። ዓቕሚ ምስ ሰኣነ ድማ ብዓውታ ክልቅስ ጀመረ።

"ካልእ ጥራዝ ክገዝኣልካ'የ፡ ኣይትብከ፡ " በለት ትዕበ ንፈለማ እዋን ምስ ወዳ ኩይና ንብረታ ክትከላኸል ምኽኣላ ሓጎስ እናተሰምዓ።

"ጽሑፍ ኣለዋ እንዶ!" የናስ ናብቲ ባህረ ዝኸደሉ መንገዲ እናቋመተ ብኽያቱ ቀጸለ። ባህረ ግና ዝገበረ ገይሩ መንገዱ ጸሪጉ ነበረ።

"ካብ ደቂ ትምህርትኻ ትጽሕፎ!"

"ኣይጸሓፍዎን፡ መምህር ዘጽሓፈና ኣይኮነን፡" ዝበለ የናስ ምንባዕ ኣየቋረጸን።

"ባዕልኻ ዝጸሓፍካዮ እንተኾይኑ ደጊምካ ምጽሓፍ ትሰእኖ ዲኻ?''

"እወ ኣይክእልን'የ'' ምስ ኑበሲ ወከፍ ግብረ መልሱ ብኽያቱ ኣየቋረጸን። "ገዛኡ ትፈልጥዮ እንተኾንኪ ናብ ገዛኡ ንኺድ።''

"እዋእ!'' ትዕበ ኣብ ሓሳብ ኣትያ ዝን በለት። ንባህረ ኣብቲ ትሸቅጠሉ ጎደና'ያ ትፈልጦ። 'እቲ ዝሰትየሉ ባርከ?' ኑበሳ ሓተተት። "ደሓን ጽባሕ ምሸት ኣብታ ዝሰትየላ ባር ክኸዶ'የ።'' ንወዳ ኣቕሰነቶ።

***

ወርሒ ከምታ ምሸት እቲኣ ዝደመቐት ትመስል ኣይነበረትን። ኣሳሓይታ'ውን ካራራኡ ብሙብረድ ስሒሉ'ዩ ኣብ'ቲ ጎደና ፍጡራት ይቐጽዕ ነበረ። ትዕበን የናስን ገና ወርሒ ከይደመቐት እንከላ'ዮም ኣብ'ቲ ጎደና ተረኺቦም ድራር እሊቶም ከማዕድዉ ዝጀመሩ። ንትዕበ እታ ምሸት ከም ዝሓለፋ ምሸታት ክትከውን ትኽእል'ኳ እንተኾነት፡ ንየናስ ግና ፍልይቲ'ያ ነይራ። ካብ ድራር ዕለት ምምዕዳው ንላዕሊ ዝጠፍኣት ጥራዙ ክረኽብ'ዩ ዝተሰፈ ነይሩ። ወላዲቱ ከም ቃላ ኣብ'ቲ ባህረ ዝምስየሉ ባር ከይዳ፡ 'ኣይመጽኣን ኢሎሙኒ' ምስ በለቶ ብፍላይ ብተስፋ ምቑራጽ ሕርር ኩምትር ኢሉ'ዩ።

'ደጊመ ክጽሕፉ እኽእል?' ሓተተ ንኑበሱ ተሰፋ ምቑራጽ ዝዓብሰሉ ከም ዘይብሉ ምስ ፈለጠ። ኣብ ሓሳብ እንከሎ ድማ'ዩ ባህረ ጽንብር ዝበሎም። ኣደን ወድን እንትርፎ ቀዚዞም ምጥማት ዝበልዎ ኣይነበረን። ትዕበ ንፈለማ እዋን'ያ ንባህረ መስተ ከይጠዓመ ትርእዮ ነይራ።

"ከመይ ኣምሲኹም?" ሰላምታ ኣቕረበ ባህረ። ኣብ ምሸት፡ ኣብ'ቲ ጎደና ከምኡ ዓይነት ምቕሉልነት ክትርኢ ትዕበ ፈለማያ ነበረ።

ንወዳ ሓንሳብ ጠሚታ፥ "ከመይ ኣምሲኻ ባህረ?" ግብረ-መልሲ ሃበት። የናስ ግና ኣዒንቱ ኣብ'ታ ተገድሶ ኣብ ኢድ ባህረ ዝነበረት ጥራዙ ይጥምት ብምንባሩ ንሰላምታ ግዲ ኣይሃበሉን።

"እዚ ጽሑፍ ንስኻ ዲኻ ጽሒፍካዮ?"

የናስ ብሰንኪ ፍርሂ ክምልስ ግዜ ወሲዱ'ዩ። ግና ንስምዒቱ ስዒሩ፡ "እወ" በለ።

"ንፉዕ ዘወደይ። .... ሕጂ ኣብ ቅድሚ ኣደኻ ክተንብበለይ ትኽእል?"

የናስ ሓንሳብ ናብ ኣደኡ ሓንሳብ ናብ ባህረ ድሕሪ ምጥማት ብእወታ ርእሱ ነቕነቐ። ባህረ ድማ ሒዝዋ ዝመጸ ጥራዝ ንየናስ ኣረኪቡ መንደቕ ተጸጊዑ ቀመ።

"ኣቦ የብልናን። ኣደና ግና ኩሉ'ያ ንዓና። ቀትሪ ኣብ ጽሬት ለይቲ ድማ ኣብ ጎደና ወጺኣ ብእትረኽቦ ገንዘብ'ያ ተዕብየና። ኣነን ሓብተይን ነኣሽቱን ገና ተማሃሮን ስለ ዝኾና ንማማና ክንሕግዛ ኣይከኣልናን። ማማ'ውን ብዘይካ ትምህርትና ሓገዝና ከም ዘይትደሊ'ያ ትሕብረና። ንኹሉ ጸገማት ናይ ገዛና ባዕላ ክትስከሞ ምኳና ክትነግረና እንከላ ዝሰማዓና ሓዘን ወሰን የብሉን። ግና ከኣ ናይ ማማና ሓይሊ ኣዝዩ የገርመና። ኣቦታትና ቁሊሕ ምባላ ዝኣበዩና ውሉዳት፡ ማማና ቀትርን ለይትን ከይደቀሰት ኩተዕብየና ምግዳላ ኣብ ልዕሊ ኣቦታትና ግንባር ናይ ዓወት ዝኸፈተት ኩይኑ ይስማዓና - ማማ ዝሰዓረትሉ ግንባር።

ኣቦ የብልናን ኢልና ዝተሰምዓና ሕማቕ ስምዒት ኣይዝከረንን። ማማና ክንዲ ኩሉ ኩይና ስለ ንርእያ እንታይ ዝዓብስ ኣቦ ኢልና ኢና ንጓዓዝ። ከም ማማና ኣደ ዘላቶም ህጻናት፡ ኣቦኦም ዝገብረሎም ውሑድ ምኻኑ ኢና እንፈልጥ። ምኽንያቱ፡ ማማና ኣብ ኩሎም'ቶም ሕማቓትን ደቀም ዘይኣልዩ ኣቦታትን ደው ኢላ 'ኣቱም ደርበይቲ ውሉዳቶም! መሲልኩም እምበር ኣደ ዘላቶ ህጻን፡ ኣቦኡ፡ ንዕኡ ክሕሾ እንተገይሩ ተወሳኺ፡ እንተዘይገበረ ድማ ንዓብሶ ውሑድ'ዩ' ዝብል መልእኽቲ ከም ዘሕለፈት ኢና እንምስክር።

ማማና ኣብ ጎደና'ያ ትሓድር። እቲ ምንታይ ደቃ ምእንቲ ከተምህር። ግና ከኣ ኣብኡ'ውን ሰብኣይ ኣጋጢምዋ - ዘይሓላፍነታዊ ሰብኣይ። እቶም ሓላፍነት ዘይስከሙ ኣቦታት መቸም ኣብ ኩሉ'ዮም ዝርከቡ። ጎደና ኸኣ'ሞ ተቐባሊ ናይ ከምዚኦም ኣቦታትን ሰብኡትን'ዩ።

"ሕጂ ድማ ሓንቲ ባኮ ሽጋራ ወሲዱለይ!'' ዝብል ዘረባ፡ ሓዘንኩብ ዘይተፈልዮ ቃና ናይ ማማና ካብ ንሰምዕ ሰሙናት ተቖጺሩ። ግና ንማማና ካብ ምእባድ እንታይ ክንገብር! ዓቕሚና ድሩት'ዩ። . . . 'እዚ ዘይሓላፍነታዊ ኣቦ ስለምንታይ ከምኡ ይገብር?' ዝብል ሕቶ ክመጽኣኒ እንከሎ ዘየገርም መልሲ'ዩ ዝመጽኣኒ። 'ሓደ ከም ኣቦኻ ስለ ዘኾነ' ዝብል መልሲ።

ሓደ ወጋሕታ ደቂሰ እንከለኹ፡ እቲ ንኣደይ ብተደጋጋሚ ሽጋራ ዝምንዛዓ ሰብኣይ ከም ዝሞተ ሄኖክ ዓርከይ ነገረኒ። ኣብ ልዕሊኡ ከቢድ ጽልኢ ስለ ዝነበረኒ ሞቱ ከም ሓንቲ ካብ ቅዱሳን መዓልታት'የ ሓሲበያ። ዓርከይ ሄኖክ ድማ፡ 'ናይ ሓጥያቱ ፍርዲ ክንሰምዕ ዘይንኸይድ' ስለ ዝበለኒ፡ ፈጣሪ ንከምዚኣቶም ዝኣመሰሉ ሰባት እንታይ ፍርዲ ከም ዝሁብ ክፈልጥ ንሓሳቡ ብታህዋኽ ተቐበልክዎ።

ብዙሓት ምዉታት እዮም ኣብ ቅድመና ነይሮም። ከምቲ ኣደይ ትብለኒ፡ እታ ዝሞተት ኑብሲ ኣብ ቅድሚ ፍርዲ ሲጋ ለቢሳ'ያ ደው ትብል። እዚ ብዓይነይ ዘረጋገጽኩኦ'ዩ። 'ንስኻ እንታይ ገርካ?' ዝብል ድምጺ ምስ ሰማዕና ኩሉ ምንቅስቓስ ኣቋሪጽና ትም በልና። ኣብቲ ቦታ ብዘይካ ኣነን ዓርከይን ካልእ ብህይወት ዝነበረ ፍጡር ኣይረኣናን። እቶም ምውታት ነናቶም መልሲ ነይርዎም። ግና ንኹሉ ገዲፈ ናይቲ ንማማ ዝዘምታ ሰብኣይ ፍርዲ ክነግረኩም። እንታይ ኢኻ ገርካ ምስ ተባህለ ካብቲ ብዙሕ ዝሃቦ መልሲ ሓንቲ፡ 'ካብ ድኻ ሰበይቲ ተለቂሐ ልቓሐይ ኣይመለስኩን' ትብል ኣቓልቦና ዝሰሓበት ነበረት። "ስለምታይ?'' ዝብል ሕቶ ስዒብዎ። "ግዜ ኣርኪቡኒ፡'' ብምባል መለሰ። ድሕሪ እዚ መልሲ ስቕታ ክነግስ ተዓዚብና። ፍርሂ ዝነገሶ ጸላኢ ኣደይ ድማ፡ "ሕጂ ዕድል እንተረኺበ ክመልሶ ፍቐዱለይ" ዝብል ሕቶ ኣቕረበ። ንእለት ድማ ልብና ዘመሎቐ መቓልሕ ዝመልስ ድምጺ ኣብ ኣእዛና በጽሐ።

"ምውት ልቓሑ ኣይመልስን'ዩ፡" ዝብል ድምጺ።

የናስ ንባቡ ምስ ወድአ ኑቲ ቀይሙ ዝነበረ ባህረ ኣንቃዕሪሩ ጠመቶ። "ኣብ ህይወት ዘይተመሃርክዎ ነገር ካብ'ዚ ህጻን እዚ ተማሂረ። 'ምዉት ልቓሑ ኣይመልስን'ዩ" እዩ ኢሉኒ። ምስ ሞትና እንነጽሆ ክፍኣት ስለ ዘይብልና ድማ ብህይወት እንከለና ክንሓስብ'ዩ ዘዘኻኽረና ዘሎ' ባህረ ኣዕሚቑ ኣስተንፈሰ። ናብ ጁባኡ ሰዲዱ ድማ 2000 ናቕፋ ኣውጽአ። "ምዉት ልቓሑ ዘይመልስ እንተኾይኑ፡ ህልው ዓለም ከየርከበቶ ናይ ግድን ልቓሑ ክምለስ ኣለዎ።'' ንትዕበ ኣብ ኢዳ ኣጨቢጥዋ ርእሱ እናነቕነቐ መንገዱ ቀጸለ።

"ኣንታ ቁልዓ!'' በለት ትዕበ መንክሳ ደጊፋ። ካብ'ቲ ዝተመልሰላ ልቓሕ ንላዕሊ ናይ ወዳ ልቦና ኣገሪምዋ ነበረ።

ተፈጸመ






# ልክዕ መዓልቲ ሕርሲ ብኸመይ እፈልጦ፧

### ናጽነተይ ተኸልኩ

ሕቶ፥ ዝኾነ ነገር ንኽትገብር ሰድራይ ፈጺሞም ኣይኣምኑኒን እዮም። ደገ እንተወጺአ ንብዙሕ ሕማቕ ነገራት ዝቃላዕን ቀይዲ በተኽ ኣካይዳ ዘኽይድን እዩ ዝመስሎም። ቢቃ እንድዒ ከም ዝኾነ ተሰቢራት ነገር ግዲ ዘርእዩኒ ኾይኖም፡ ኳል 17 ዓመት ኮይነ ከብቕዕ "ናበይ ኢኺ፧"፡ "ምስ መን ኢኺ ክትከዲ፧"፡ "ኣበይ ደንጉኺ፧"... ብዝብሉ ቃላት ጸሚመ እየ። ኣነ ኸኣ ዘይከም መሓዙተይ ብወለደይ ክእመን ዘይምኽኣለይ ብጣዕሚ እዩ ዘቑጥዓኒ። ብኸምዚ ኸኣ ናጽነተይ ተኸሊኑ ኩሉ ምርጫታት ናይ ህይወተይ ብወለደይ ይውሰን ኣሎ። ካብዚ ጸገም ብኸመይ ክገላገል ከም ዝኽእል እንተሓበርኩምኒ'የ ኸኣ ናባኹም ዘውከስ ዘለኹ። ስመይ ንኣዳለውቲ ጥራይ።

መልሲ፦ ወለዲ ንደቆም ከኣምንዎም እንተዘይክኢሎም፡ ናብ ዝመረጽዎ ኪኸዱን ዝመረጽዎ ውሳነ ኪወስኑን ፈጺሞም ኣየፍቅድሎምን እዮም። 'ሓላፍነታዊ ውሳነታት ኪወስዱ ዓቕሚ የብሎምን' ዚብል እምነት ስለዘሓድሮም፡ ኩሉ ምንቅስቓሳት ደቆም ብኣፍልጦኦምን መምርሒኦምን ኪኸውን'የም ዚመርጹ። እዚ ኸኣ ኣብ ልዕሊ ደቆም ካብ ዘለዎም ፍቕርን ሓልዮትን ዝበገስ እዩ።

ስለዚ፡ ብዙሕ እዋን ናጽነት ባዕላትና ንፈጥሮ ነገር እዩ። ምንቅስቓሳትና ሓላፍነታውያን ምርጫታትና ኸኣ ንቑሓት ኪኾኑ እንተ ዘይክኢሎም፡ ብኸመይ ኢናዮ ክንእመን። ምእንቲዚ፡ ንሰኺ ንስድራኺ እምነትን ሓፍነታዊትን ምዃንኪ ከተረጋግጸሎም'ዩ ዘለኪ።

ንኣብነት፦ ንደገ ኣብ ትወጽእሉ እዋናት ካበ'ቲ ክትምለስሉ ዝተሓበረኪ ግዜ ኣቐዲምኪ ኣብ ገዛ ክትርከቢ፡ ኣብ ገዛ ዝተኣዘዝኪዮ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ኣጉዳሲ ኾይኑ ዝተሰምዓኪ ነገራት ብዘተወፋይነት ክትዓምሚ፡ ብዘተበዋወ ግዜ ርእስኺ ናይ መጸናንዕቲ ግዜ ፈሊኺ ክተጽንዒ እንተ ኽኢልኪ ... ስድራኺ ኣብ ልዕለኺ ልዑል እምነት እናሕደሩ ስለዚመጽኡ፥ ናጽነትኪ ከሕሎ ዘሎ ተኽእሎ ርሒብ እዩ።

"ሰዓት ሸውዓተ ከምለስ'የ" ኢልኪ ወጺእኪ፡ ሰዓት ሸሞንተ ትሽዓተ ትምለሲ እንተ ኾንኪ ግና ብኸመይ'የም እሞ ኣሚኖም ብናጽነት ክትንቀሳቐሲ ኪሓድጉኺ? እቶም ንዓዓት ወለዲ፡ ደቆም ጸቡቕ ጌሮም ፍልጠት ክሳዕ ዚዓጥቑን ብሓላፍነት ኪመላለሱ ክሳዕ ዚጅምሩን ኳሳትን መማህራንን ደቆም ኪኾኑ ግድን እዩ። ደቆም ንገዛእ ርእሶምን መጻኢኦምን ንጹርነትን ዕቱብነትን ዘለዎ ኣጉዕብ ኪመርሑ ምስ ዘርእይዎም ከኣ ሓላፍነቶም የውርዱ። ስለዚ ናይ ጸገምኪ መፍትሕ ኣብ ኢድኪ ምህላዋ ኣይትዘንግዒ። ወለድኻን ምእዛዝ ከኣ ሓደ ካብቲ ከዕቁብ ዘለዎ ማሕበራዊ ክብርታት እዩ።

### ምሕረት ምግባር

ሕቶ፥ ኩሉ ባህርያተይ ጸቡቕ ከሎ፡ ሰብት ምስ ዝበድሉኒ ግና ኣዝየ ቂጥዕቲ'የ። ብፍላይ ጸቡቕ እናገበርኩሎምን እናሓሰብኩሎምን ክበድሉኒ ኸለዉ ፈጺመ'የ ዘይጻወሮ። እዚ ኸኣ ካብ'ቲ ናተይ በደል ንላዕሊ ኣሸጊሩኒ ኣሎ'ሞ ብኸመይ ክፍውሶ እኽእል?

ኣቀዲሞስ ካብ ከረን

መልሲ፦ ኣብዛ እንነብረላ መሬት፡ እንተርፎ ፈጣሪ ዘይጋገ የልቦን። ሰብት ፍጹማት ኮይኖም ስለዘይተፈጥሩ፥ ኪጋገዩን ኪብድሉን ኣዝዩ ንቡር ተርእዮ እዩ። ዋላ'ውን ካብ በደል ናጻ ዝኾነ ህይወት ክነድቁ ሓኾት እንተበሉ፥ ፈጺሞም ከምልጡ ኣይክእሉን። ሰብት ስለዝኾኑ፥ ኣይተካኑዶ ንኻልኣት፡ ነዛ ገዛእ ርእሶም'ውን ብስራ ጌጋታቶም ኣብ ሓደጋ ዘውድቑዋ ብዙሓት እዮም። ንሰኻ ንባዕልኻ ከይተረድኣካ ጥራይ ንኽንደይ ሰብት በዲልካን ኣቑጢዕካን ትኸውን ኢኻ።

ስለዚ ኣቀዲሞስ፡ ብህይወት ንኡብር ክሳዕ ዘለና ጌጋታት ክንፍጽም ንቡር ምዃኑ ኣሚንካ፡ ንዝበድሉኻ ሰብት ምሕረት ክትገብረሎም ክትርድኣሎም'ዩ ዚግብኣካ። ንሰኻ ካብ በደል ናጻ ክሳዕ ዘይኮንካ፡ ሰብት ካብ በደል ናጻ ኪኾኑ ክትጸበ ግቡእ ኣይኮነን። ንሰኻ ምግጋይ ክሳዕ ዘየቋርጽካ፥ ሰብት ካብ ጌጋ ናጻ ዚኾነ ህይወት ኪመርሑ ምጽባይ'ውን ርትዓዊ ኣይኮነን።

ስለዚ ከምቲ ንሰኻ ከይተረድኣካ ንኡበሰኻን ንኻልኣትን ትብድል፡ ካልኣት'ውን ከምኡ ምዃኖም ክርድኣካ ይግባእ። እዚ ፍልስፍና'ዚ እንተ ተረዲኡካ ኸኣ ምሕረት ንምግባርን ኣብ ልዕለኻ ንዘፍጸሙ በደላት ንምርሳዕን ቀሊል እዩ። ኩሉ ሳዕ ሰብት ብፍላጥ ይኹን ብዘይ ፍላጥ ኪብድሉኻ ኸለዉ፡ ሰኣን ዓቕሞም ምዃኑ ኣይትዘንግዖ። ብሕማቕ ከለዓል ዘደሊ ሰብ ስለዘየለ።

### ልክዕ መዓልቲ ሕርሲ

ሕቶ፦ ሓንቲ ጓል'ንስተይቲ እቲ ልክዕ መዓልቲ ሕርሳ ብኸመይ ክትፈልጦ ትኽእል? ካብታ ወርሓዊ ጽግያት ዘቋረጸትላ ሓደ፡ ክልተ... እናበለት ድያ ትቖጽር ወይስ ካልእ ሜላ ኣሎ?

ኣበባ - ካብ ዓዲ ኳላ

መልሲ፦ እታ ልክዕ መዓልቲ ዘይኮነትሲ፣ እታ ግምታዊት መዓልቲ ሕርሲ ኢና ክንሕብረኪ እንኽእል። እዚ ንኽንገብሮ ግና እታ ጓል ኣንስተይቲ፣ ዕለት ናይታ መወዳእታ ዝተራእየታ ወርሓዊ ጽግያት ክትዝክራ ይግባእ።

እታ ግምታዊት መዓልቲ ሕርሲ ንምፍላጥ እምበኣር፣ ካብታ መወዳእታ ወርሓዊ ጽግያት ዝተራእየትላ፣ ሰለስተ ኣዋርሕ ተጉድል'ሞ፣ መሊሳ ኸኣ ሓደ ዓመትን ሸውዓተ መዓልታትን ትደምረሉ። ንኣብነት ሓንቲ ኣደ ናይ መወዳእታ ወርሓዊ ጽግያታ ዝረኣየትሉ ዕለት 03/03/2016 እንተ ነይሩ፦

03/03/2016 ዝጐደሎ 3 ኣዋርሕ ይኸውን 03/12/2015። ነዚ ዝረኸብናዮ ዕለት፣ ሓደ ዓመትን 7 መዓልታትን ምስ እንድምረሉ፣ ዕለት 10/12/2016 ኪኸውን እዩ። እዛ ዕለት እዚኣ'ያ እምበኣር እታ ግምታዊት መዓልቲ ሕርሲ እትበሃል። ኩሉ ግዜ ግና ኣደ ኣብዛ ግምታዊት መዓልቲ'ያ ትሓርስ ኪብሃል ኣይከኣልን። ብዙሓት ኣደታት ካብዛ መዓልቲ እዚኣ 2 ሰሙናት ኣቐዲመን ወይ ድሒረን ከሓርሳ ይኽእላ'የን።

***

## ስፖርት



## ሻምፕዮን ማራቶን ዓለም

# ኣትለት ግርማይ ገብረስላሴ

ኣማኑኤል ኣልኣዛር

ሻምፕዮን ማራቶን ዓለም ኤርትራዊ ኣትለት ግርማይ ገብረስላሴ ኣብዛ ቅድሚ ገለ መዓልታት ዝዛዘምናያ ዓመት 2016 ብፍሉይ ዝደመቐላ ትሰፋው መንእሰይ ኣትለት እዩ። ኣብ ወርሒ ሚያዝያ ኣብ ውድድር ለንደን ማራቶን 4ይ፡ ኣብ ወርሒ መስከረም 2016 ኣብ ኦሎምፒክ ርዮ ድጃነሮ 4ይ፡ ኣብ ወርሒ ሕዳር 2016 ድማ ተዓዋቲ ኒው ዮርክ ማራቶን ብምዃን ንሽልማት ወርቂ መዳልያ በቒዑ። እዚ ሰለስተ ኣንጸባራቒ ውጽኢት፡ ድሕሪ'ቲ ሃንደበት ንመላእ ሕብረተሰብ ኣትለቲክስ ዘደነቐ ናይ ሻምፕዮና ዓለም 2015 በይጂንግ ዓወቱ ዝሰዓበ እዩ።

ኣትለት ግርማይ፡ ኣብ ቻይና ፈላሚት ወርቂ መዳልያ ኣብ ሻምፕዮና ዓለም ንሃገርና ከምጽኣላ እንከሎ ኣብ ማራቶን ብዕድመ ዝኣሰ ተዓዋቲ ብምዃን እውን ካልእ ክብሪ ተላቢሱ እዩ። ድሕሪ እዚ ፍጻሜ፡ ኣብ ዓበይቲ መድረኻት ዓለም ልዑል ክፍሊት ተሰሊዕሉ ክሳተፍ ምዃኑ ርዱእ ኣብ ዝነበረሉ ህሞት፡ እቲ ንስሙያት ኣትለታት ዓለም ዘፋጥጥ ለንደን ማራቶን ንግርማይ ሓዚኡ ናብ'ቲ ውድድር ኣእተዎ። ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተገልጸ ድማ ንዝገጠሞ መውደቕቲ በዲሁ 4ይ ደረጃ ሒዙ። ኤርትራ ኣብ ኦሎምፒክ ንዘላታ ሓንቲ መዳልያ ናይ ኣትለት ዘርኢሰናይ ታደሰ መወሰኽታ ንምግባር ምስ ምሉእ ርእሰ ምትእምማኑ ናብ ብራዚል ኣምረሐ። ኣብ'ዚ ውድድር ኣብ መበል 28 ኪ.ሜ




ብዘጋጠሞ ዘይተጸበዮ ምትሓዝ እግሪ ንድሕሪት ተደፊኡ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ኣካላቱ ናብ ንቡር ምስ ተመልሰ ኣብ ቅድሚኡ ንዝነበሩ ኣትለታት እናለቐመ ካብ መበል 14 ናብ 4ይ ተርታ ደይቡ። ካብ መዳልያ ብሓንቲ ደረጃ ምውጽኡ ግን እታ ዘይቕበላ ውጽኢት ኮይና ንረኽባ።

ብድሕሪ'ዚ ናብቲ ሓደ ካብ መጀር ማራቶናት ዝኾነ ኒው ዮርክ ኣምሪሑ። ነቲ ውድድር ካብ 21 ኪ.ሜ ኣትሒዙ ብምቕላስ ድማ ንመወዳእታ 9 ኪ.ሜ ንበይኑ




ተጓዒዙ ብዘይ ተወዳዳሪ 1ይ ኮይኑ ብምዕዋት እዞም ዝስዕቡ ክብርታት ካብቲ ውድድር ሓፊሱ፦

1. ዝነኣሰ (ወዲ 20 ዓመት) ኣትለት ተዓዋቲ ኒው ዮርክ ማራቶን

2. ኣብ ዓመተ 2016 ኣብ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ካብ ዝተኻየዱ ዝተፈላለዩ ውድድራት ማራቶን እቲ ዝቐልጠፈ ግዜ ዘመዝገበ ኣትለት (2፡07፡56)።

3. ናይ መጀመርታ ኤርትራዊ ኣትለት ኣብ መጀር ማራቶን ዝተዓወተ (ሜጀር ማራቶን ዝበሃሉ፦ ለንደን፡ ሮም፡ በርሊን፡ ቶክዮ፡ ኒው ዮርክ፡ ቦስቶን ማራቶን እዮም)።

ኣትለት ግርማይ ገብረስላሴ፡ እቶም ክልተ 1ይ ደረጃ ዝሓዘሎም ውድድራት፡ ሻምፕዮን ዓለምን ኒው ዮርክ ማራቶንን ኣቀላጠፍቲ ግዜ ኣትለታት ዘይነበርዎ ብምዃኑ፡ ኣብ ክልቲኦም ባዕሉ ሃንዲሱ ባዕሉ ተዓዊቲ ክኸውን ምኽኣሉን ብፍሉይ ዝተመንሰሉ እዩ።

መጽሔት መንእሰይ፡ ነዚ ንዓመተ 2016 ብፍሉይ ዝደመቐላ ኣትለት ኣዕሊላቶ ኣላ...ሰናይ ንባብ!

*** ግዜ ቁልዕነትካ ከመይ ትዝክሮ?**

- “ከም ኩሉ ቈልዓ ሃገረሰብ ምስ መዛኖይ ጽቡቕ ናይ ጸወታ ግዜ ኣሕሊፈ እየ። ብፍላይ ኣብቲ እዋን ነዘውትሮ ዝነበርና ከም ሻኸ፡ ቃርሳን ያህለልን ኣብ ዝኣመሰሉ ጸወታታት ኣድማዒ እየ ኔረ። ናብራና ምስ ጉስነትን ማሕረስን ዝተኣሳሰረ ስለ ዝነበረ ኸኣ ጎድኒ ጎድኒ ትምህርተይን ጸወታ ምስ መዘናን ኣብ’ዞም ዕዮታት’ውን ይዋሳእ ኔረ።”

*** ማሕረስ ኣጸቢቕካ’ዶ ትመልኽ?**

- “ኢሂናይ ድኣ...! ካብ እግሪ ተኸለይ ዝፈልጦ ዓውዲ እዩ። ብፍላይ ካብ 2008 ንድሓር ኣብ ዝነበረ ግዜ ሓላፍነት ገዛ ናባይ እዩ ወዲቑ ኔሩ። ናይ ማሕረስ ንጥፈታት ገዛ ብዝያዳ ናተይ ሓላፍነት ኮይኑ ገዛ’ውን ይኣልየሉ ኔረ ኢየ።”

*** ኣበይ ኢኻ ዓቢኻ?**

- “ክሳድ ዒቃ ኣብ ዝበሃል ዓዲ፡ ንኡስ ዞባ ዓዲ ኳላ እዩ። ካብ 1ይ ክሳብ 5ይ ክፍሊ መኸተ ዓይላ ኣብ ዝተባህለ ቤት ትምህርቲ መባእታ፡ ኣብ ጎደቦ ዓድና ገዛ ሓምለ ተማሂረ። ካብ 6ይ ክሳብ 8ይ ክፍሊ ድማ ቤት ትምህርቲ ጾንዓት ኣብ እንዳ ገርግስ ኣብ እትርኩብ ቤት ትምህርቲ ወፊረ። ናብ’ዘን ክልተ ጎደቦታት ዓዲ ብጉያ ይኸዱን ብቐልጡፍ ሱጓሜ ድሒረ ንዘኣተኽዎ ዓውዲ ኣትለቲክስ ስሒሉኒ ክኸውን ይኽእል እዩ። ኣብ ኣትለቲክስ ከድምዕ ከም ዝኽእል ዘስተብሃለ መምህር ዳዊት በየነ ድማ እዩ ኣብ ፈለማ ኣነ ብዘይተቐበልክዎ መገዲ ናብ’ዚ ዓውዲ ዘእተወኒ።”

*** ንውድድር ማራቶንከ ብኸመይ ትገልጾ?**

- “ውድድር ማራቶን ዘይከምቶም ካልኦት ውድድራት ብበዳህነቱ ዝተፈልየ እዩ። ኣብ ውድድር ጌጋ ዘይጸውር ራሕቒ እዩ። ኣብ ጸወታ ትረኽቦ ውጽኢት በቲ ኣብ ልምምድ ተኻይዶ ጻዕሪ ዝውሰን ክሳብ ዝኾነ፡ ኣብ ልምምድ’ውን ጌጋ ዝበሃል ክትፍጽም ኣይፈቅድን እዩ። ዘይትፈልጦም ረቛሒታት’ውን ኣብ ሞንጎ ውድድር ንምድላዋትካ ክዘርጉልካ ስለ ዝኽእሉ በዳሂ ውድድር ኢለ ይገልጾ።”

*** በዚሒ ተባሂሉ ሓደ ኣትሌት ኣብ ዓመት ክንደይ ናይ ማራቶን ውድድር ክካይድ ኣለዎ?**

- “ካብ ሰብ ናብ ሰብ ክፈላለ ይኽእል እዩ። ኣድማዒ ኴንካ ክትወጽእ እንተ ኸኴንካ ግን ካብ ሰለስተ ናይ ማራቶን ውድድራት ንላዕሊ ምግባር ጽቡቕ ኣይኮነን እብል። ምኽንያቱ እቲ ናይ ምድላው ንጥፈታት’ውን ኣካል ውድድር ስለ ዝኾነ።”

*** ኣብ ትራክ ብዙሕ ከይተወዳደርካ ናብ’ዚ ውድድር ክትሰግር ብኸመይ ክኢልካ?**

- “ኣነ’ውን ይገርመኒ እዩ። ኣብ ሓንቲ ናይ 10 ሽሕ ሜትሮ ናይ ትራክ ውድድር እየ ኣካይደ። ዝሃረምክዎ ግዜ ሕማቕ ኣይነበረን። 28:33 ደቒቕ እዩ። ኮይኑ ግን ኣብ’ቲ ናይ ጽርግያ ዘካይዶ ዝነበርኩ ውድድራት ዝሓሸ ውጽኢት ይረክብ ስለ ዝነበርኩ፡ ብፍላይ ድማ ኣብ ማራቶን ሃምቦርግ ኣቀላጣፊ ኮይነ ኣትየ ኩብቕዕ ብሉጽ ውጽኢት ምስ ኣመዝገብኩ፡ ኣነን ኣሰልጣኒየይን ኣብ ማራቶን ከድምዕ ከምዝኽእል ተረዲእና



ብቐጥታ ናብቲ ራሕቒ ክሰግር ተገዲደ።”

*** ኣብ ማራቶን ኒው ዮርክ ክትሳተፍ መዓስን ብኸመይን ወሲንካ?**

- “ኣብ ለንደን ማራቶን 4ይ ደረጃ ምስ ሓዝኩ ብቐጥታ ናብ ኒው ዮርክ ማራቶን ክኣቱ ከምዘለኒ ተረዲኣ። ዋላ’ኳ ቦስተን ማራቶን ክኣቱ ሓሳባት እንተነበረኒ፡ ናይ ምድላው ግዜ ክሓጽረኒ ምዃኑ ተረዲኣ። ቦስተን ወርሒ ጥቅምቲ እዩ ዝካየድ ኔሩ። ካብ ናይ ኦሎምፒክ ንጥፈት ወጺአ ናብ’ዚ ውድድር ክኣቱ ክውተፈኒ እዩ። በዚ ድማ ኣብ’ቲ ሓደ ካብ ሽዱሽተ ዓበይቲ ውድድራት ማራቶን ዝኾነ ኒው ዮርክ ክኣቱ ወሲነ።”

*** ነቲ ውድድር ክትዳሎ እንከለኻ ዕላማኻ እንታይ ኔሩ?**

- “ምስ ግዜ ዝበሃል ክቓዳደም ከምዘይኮንኩ ብኣግኡ እየ ወሲነ። ምስ’ቶም ኣብ’ቲ ውድድር ኣብ ጎድነይ ዝስለፉ ኣትለታት’ውን ብተመሳሳሊ። ግርማይ ምስ ግርማይ ክወዳደር እየ ወሲነሉ። ምኽንያቱ፡ ኣብ’ዚ ውድድር ኣቀላጠፍቲ የለዉን፡ ከም ናይ ለንደንን በርሊንን ማራቶናት’ውን ኣብ ሰጥ ዝበለ ሜዳ ዝካየድ ኣይኮነን። ስለዚ ብኸመይ ተዓዊተ ይወጽእ ድኣ እምበር ካልእ ድሌታት ኣብ ቅድመይ ኣየስፈርኩን።”

*** ቅድመ ውድድር ንዝሎ ዜናታት፡ ትንታነታትን ትጽቢታትን ማዕከናት ዜና ብኸመይ ተዳሊኻሉ?**

- “ናይ ማዕከናት ዜና ውሽጢ ሃገር ጸገም ኣይነበሮን። ንክብርታት ሕብረተሰብ ኣብ ግምት ዘእተወ ቃለመጠይቕ ‘ተዘይኮይኑ መስመርካ ከስሕተካ ዝኽእል ሕቶታትን ትንታኔታትን ኣየቕርባልካን እየን። ብሓጺሩ ይሕልዋኻ እየን። ካብ’ዚ ወጺአ ናብ’ቲ ውድድር ኣብ ዘምራሕኩሉ ግን ምስ’ቲ ዝጽበየኒ ዝነበረ ውድድር ዘይከይድ፡ ኣብ ዘየገድስኒ ኣርእስታትን ኣቶኪረን ስለ ዝቐረባኒ ክጥንቀቐለን ኔሩኒ። ዋላ’ውን ኣብ’ቲ ውድድር ኣመልኪተን ኣብ ዘቐረባለይ ሕቶታት፡ ነናይ ተቐዳዳማይ ትፈርህ፡ እንታይ ውጽኢት ትጽበ ዝብሉን ካልእን ወጣሪ




ሕቶታትን ዳርጋ ቅድሚ ሕጂ ቅድሚ ውድድር ኣርእየዮ ዘይፈልጥ ባህርያት ከንጸባርቕ እዩ ጌሩኒ። ቅድሚ ውድድር ከም ድላየይ ዝድቅስ ዝነበርኩ፡ ኣብ’ዛ ናይ ኒው ዮርክ ማራቶን ግን፡ እዚ ኹሉ ተዳልየ ብዘይ ውጽኢት ምስ ዝወጽእ’ሲ እንታይ እየ ክገብር? ዝብሉን ካልእን ሓሳባት ከሰላስል ክሳብ ሰዓት ክልተ ለይቲ ከይደቀስኩ ሓዲረ። ብዝኾነ ግን ኩሉ ተሰጊሩ።”

*** ኣብ ማራቶን ዘይትፈልጦን ዘይትግምቶን ረቛሒታት ምስ ዝመጹኻ ብኸመይ ትጻወር? ኣብ ኦሎምፒክ ርዮ ዘጋጠመካ ከም ኣብነት ኣሰኒኻ?**

- “ምድላዋትካ ኣጻፊፍካ ምስ ምሉእ ጥዕናኻ ናብ ውድድር ማራቶን ኣቲኻ ከተብቅዕ፡ ብዙሕ ጸገማት እዩ ዝጎንፈካ። ንእሽተይ ማህረምቲ ናብ ዓቢ ትቕየር። ከይፈቶኻ ምስ ዓቕምኻ ውድድር ከተቋርጽ ትግደድ። ኣብ ኦሎምፒክ ርዮ ዲጀነሮ ከም ዝተዓዘብኩሞ ሃንደበት ብዝተሰምዓኒ ቃንዛ እየ ንድሕሪት ተሪፈ። ክተርፍ ከለኹ መበል 14 ደረጃ ኔረ። ደሓር ግን ኣካላተይ ጽቡቕ ምስ ተሰምዖ፡ ንቕድሚት ተጓዒዘ። ምስ ወዳእኩ ብዙሓት ኣትለታት ወዲኦም ሰንከልከል ይብሉ ኔሮም። ኣነ ግን ምስ ምሉእ ሓይለይ ኔረ። ከም’ታ ውጽኢት ጌራ ዘሕረቐትኒ የላን!”

*** ንቕድሚት ክትመጽእ ከለኻ ብቕድሚኻ ሰለስተ ኣትለታት ቀዲሞምኻ ከምዘለዉ ፈሊጥካ ኔርካ’ዶ?**

- “ዝገርመካ ኣብ መወዳእታ ፊት ንፊት ክሳብ ዝርእዮም 2ይ ወይ 3ይ ኣለኹ እየ ዝብል ኔረ። ካብ ድሕሪት ተበጊሰ እናሰገርክዎም ክመጽእ ከለኹ፡ ንገለ ስሙያት ኣትለታት ከምዝሓለፍክዎም ምስ ረኣኹ፡ ንኣመሪካዊ ሩፕ ብቕድሚት ኣሎ ኢለ ፈጺመ ኣይሓሰብኩን። ኣብ ቅድመይ ኮይኑ 3ይ ክኣቱ ምስ ረኣኽዎ ዝተሰምዓኒ ሕማቕ ስምዒት ክገልጾ ኣይክእልን። ግን ፕሮፌሽናል ኣትለት



ክሳብ ዝኾንካ ንስዕረት ማዕረ ዓወት ክትቕበሎ ኣሎካ። እምበር 4ይ ደረጃ ካብ ምሓዝ ብኻ 5ይ ሒዘ ጽቡቕ ጌረ ነታ መዳልያ ክቕብጻ።”

*** ካልእ ዓይነት ስፖርት ትከታተል'ዶ?**

- “ኩዑሶ እግሪ ይፈቱ እየ። ኣብ'ዛ ዓመት ከምቲ ዝድለ ኣይረኣኹን ኣለኹ እንበር፡ ደጋፊ ማንቸስተር ዩናይትድ ኢየ። ብፍላይ ሮናልዶ ኣብ 2009 ኣብ'ታ ክለብ ድሙቕ ኣብ ዝነበረሉ እዋን ጽቡቕ ጌረ ይዝክሮ እየ። ሮናልዶ ዘድንቕ ተጻዋታይ እዩ።”

*** ደገፍ ንድሕሪት ገዲፍካ፡ ሜሲ'ዶ ይነፍዕ ሮናልዶ?**

- “እቶም ኣብ'ቲ ዓውዲ ደቂቕ ኣፍልጦ ዘለዎም ሰባት ብዓሚቑ ርእዮም ከውዳድርዎም እዩ ዝሓሸ። ኣነ ኪንዮ ደገፍ ንኹሉ ታሕቲ ወሪደ መምየ እዚ ይነፍዕ ክብለካ የጸግመኒ እዩ፡ ኪንዮ ንሮናልዶ የድንቕ ምባል።”

*** ብምንታይ ትዛናጋዕ?**

“ሙዚቃ ይፈቱ እየ። ኣብ ትርፊ ግዜ ጥራይ ዘይኮነ፡ ነዊሕ ልምምድ ኣብ ዝገዓዘሉ ሙዚቃ እናሰማዕኩ እየ ዝገዩ። ንኣብነት ቅድሚ ናብ ማራቶን ኒው ዮርክ ምጉዓዘይ፡ ካብ ኣስመራ ናብ ደቀምሓረ ብ2 ሰዓትን 5 ደቒቕን ኣብ ዝሃረምኩሉ ሙዚቃ እናሰማዕኩ እየ ጎይየ። ብዘይካ'ዚ ነዚ በጺሐዮ ዘለኹ ደረጃ ንኽሕግዘኒ ዝተፈላለዩ መጻሕፍቲ የንብብ እየ።”

*** ክብረ-ወሰን ማራቶን 2፡02፡ 57 ደቂቕን እዩ፡ ምስ ግዜ ነዚ ሰዓት ክበጽሖ እየ'ዶ ትብል?**

- “እቲ ነዚ ግዜ ዘበጽሖ ኣትለት ፍሉይ ሰብ ስለ ዝኾነ ኣይኮነን። ኣሰልጣንየይ እዚ ግዜ ክትበጽሖ ምኽኣልካ ይብለኒ እዩ። ፍሉይ ልምምዳትን ምድላዋትን ብምኽያድ ማለት ኢዩ። ብመጀመርታ ግን ነቲ 2 ሰዓትን 7 ደቒቕን ዘሎ ኤርትራዊ ግዜ ናብ 2 ሰዓትን 4 ደቒቕን ወይ'ውን 2 ሰዓትን 5 ደቒቕን ከነውርዶ ኣሎና። ጥር ኢልና ናብ'ቲ ክንሓስብ የብልናን። ኣብ'ዚ ግዜ ዘሎ ናተይ ራእዩ ነዚ ዝዓለመ ኣይኮነን። እንተድኣ ሰሪሕካሉ ግን ኣነ ጥራይ ዘይኮንኩ፡ ኩሉ ኣትለት ቅድሚኡ ሓደ ኣትለት ንዘበጽሖ ክበጽሕ ዘይክእል የለን።”

*** ኣብ ሜጀር ማራቶን 1 ካብ 6 ኢልካ ኣለኻ፡ ንዝተረፉ 5 ዓበይቲ ናይ ማራቶን ውድድራት ክትዕወተሎም ጥሙሕ ኣለካ'ዶ?**

- “እወ፡ ኣብ ኩሎም ሜጀር ማራቶን ክዕወት ድሌት ኣለኒ። ንኒውዮርክ ተዓዊተሉ ኣለኹ። ዝስዕብ መገደይ ለንደን ማራቶን 2017 እዩ። ኣብ ወርሒ ሚያዝያ 2017 ዝካየድ እዩ። ክሳብ ሽዑ ኣብ ልምምድ ጥራይ ክጸመድ ስለ ዘይክእል፡ ሓደ ውድድር ክሰርዕ እየ። እቲ ቀንዲ ጠመተይ ግን እዚ ውድድር እዩ። ዝሓለፈ ዓመት 4ይ ደረጃ ሒዘ ኔረ፡ ካብኡ ዝሓይሽ ውጽኢት ንምምዝጋብ ድማ እቲ ጻዕሪ ካብ ጽባሕ ዓወት ኒው ዮርክ ማራቶን እዩ ዝጀምር።”

*** ኣብ 7ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት 2016፡ ሽልማት ሶይራ ካብ ኢድ ፕረዚደንት ተቐቢልካ፡ እዚ ሽልማት ንዓኻ እንታይ እዩ?**

- “ሕልመይ ዘግሃደ ሽልማት እዩ። ገና ንእሽተይ ከለኹ፡ ምሉእ ነጥቢ ኣምጺአም ዛግረ ተቐቢሎም ክሰምዕ ከለኹ ቅዱስ ቅንኢ ይሓድረኒ ኔሩ። መዓስ ኮን እየ ክበጽሖ እናበልኩ ከለኹ ድማ ናይ ትምህርቲ ዝንባለይ ናብ ኣትለቲክስ ግዒዙ። እዛ ሽልማት ኣይረኽባን'የ በቃ እናበልኩ ከለኹ ግን፡ ነቲ ዝሓዝክዎ ዓውዲ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ኣብጺሐካ ተባሂለ ነዚ ሽልማት ምስ ተቐበልኩ... ሕልመይ ጋህዲ ኮይኑ ኢሉ። ሽልማት ሶይራ ግን ንቐጻሊ ካልእ ሓላፍነት ከም ዘሰከመኒ ከይሰሓትኩ፡ ሒዘዮ ዘለኹ ዓውዲ ገና ይጅምሮ ከም ዘለኹ ተረዲኣ ንኻልእ ዝበረኸ ውጽኢት ክብገስ ዝነግረኒ እዩ።”

***

## ዘለኩ ደኣ !

# ታሪኽ ስርቅን ሰረቕትን ካበይ ናበይ?

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ብዛዕባ ስርቅን ሰረቕትን መጽናዕቲ ገይረ ነይረ። ግን ገና ኣይተወድአን ዘሎ። እቲ በጺሐዮ ዘለኹ መደምደምታ ኸኣ ቁጽሪ ሰረቕቲ ኣብ ዓለም እናበዝሐ እዩ ዝመጽእ ዘሎ። ኣብ 1960 ካብ ጠቕላላ ቁጽሪ ህዝቢ ዓለም 78 ሚልዮን ሰረቕቲ ነይሮም። ሕጂ ኣብ 2016 ግና 780 ሚልዮን ሰረቕቲ ኣብ ዓለም ኣለው፣ እዚኣም'የም ምዝገባት። ገለ ብፖሊስ ዝድለዩ ዘለዉን ዘይተመዝገቡን ሰረቕቲ ድማ ቁጽሮም 21 ሚልዮን ኣቢሉ ይበጽሕ። እዚ ቁጽሪ ሰረቕቲ ክውስኽሉ ዝኸኣለ ምኽንያት፣ ኣንስቲ ናይ'ቶም ሰረቕቲ መከላኸሊ ጥንሲ ስለዘይጥቀማ እዮን። ኣብ'ቲ መጽናዕተይ ሓደ ዕሉል ሰራቒ ካብ ሰለስተ ኣንስቲ 32 ቈልዑ ከም ዝወለደ ክፈልጥ ክኢለ። ከምዚ እንተቐጺሉ ቁጽሪ ሰረቕቲ እናበዝሐ ከይዱ፣ ኣብ ዓለም ንፍሲወከፍ 10 ሰባት ሓደ ሰራቒ ክህልዎም እዩ። መን ይፈልጥ ከምዚ ንግበረሰዶም ዝብልዎ ዘለው፣ ግብረሰዶም "ህዩማን ራይት" ስለዝኾነ ኣብ ቡተኽሲያን ሱብኣይ ንሱብኣይ ክምርዖ ስለዝተፈቕደሎም፣ ያኢ ቃል ኪዳን ጌሮም ይነብሩ እዮም። እቲ ቀሺ ኸኣ ከምኦም ግበረ-ሰዶም እዩ። ብሃይማኖት ውጉዝ፣ ብሳይንስ ውጉዝ ዝኾነ ተግባር፣ ዓበይቲ መራሕቲ ሃገራት ኣብ ኣኼባኦም ክዘርብሉን "It is human right" ኢሎም ኣብ ሃገሮም ኣፍቂዶምስ ኣብ ካልኦት ዘይተበኾላ ሃገራት ብጸቕጢ ክተኣታትዉ ምድላዮም ይገርመኒ እዩ። ክንደዚ ንለዋይጣ (ግብረሰዶማውያን) ተገዲሶም ዛዘረቡሲ፣ ንባዕሎም እቶም መራሕቲ ለዋይጣ ከይኮኑ ዘጠራጥር እዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ድሕሪ 50 ዓመት ከኣ ሰረቕቲ በዚሖም ተባዚሖም ክሳብ መራሕቲ ሃገራት ክኾኑ እንተኽኢሎም ስርቂ "ህዩማን ራይት" ክኸውን እዩ። ስለዚ ዝኾነ ሰራቒ ንኽፀምኡ ሰራቒት ሰበይቲ መረጹ ክምርዖ መሰሉ እዩ ክበሃል እዩ። ሻቡ እቶም ሰረቕቲ ናቶም ቡተኽሲያን ሰሪሖም፣ ናቶም ቀሺ ኣምጺኦም ቃልኪዳን ይኣስሩ። እቲ ቀሾም እውን ብስርቂ ዝፍለጥ ዕሉል ሰራቒ እኳ'ዩ (ኣየ ግዜ)።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ሰረቕቲ ቁጽሮም ኪይበዝሐ ኣንስቶም ምክልኻል ጥንሲ ክመሃራ ኣለወን። ከምኡ'ውን ብዛዕባ ውጥን ስድራቤት ክመሃራ ጽቡቕ እዩ። ብስድራኦም ሰረቕቲ እንተኾይኖም ስድራቤት ኣይትብሎምን ኢኻ። ስድራቤት እዮም ዝበሃሉ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣብ ዓለም ሰረቕቲ ዘይብሉ ቦታ የለን። ከከም ሕጉን ባህሉን ድማ ሕብረተሰብ ንሰረቕቲ ዝቐጽዓሉ ኣገባብ ኣለዎ። ንኣብነት፣ ኣብ ኡጋንዳ ሰራቒ ክሰርቕ እንተተታሒዙ ኣረጊት ጎማ ማኪና ኣምጺኦም ሓዊ ወሊዖም ነቲ ሰራቒ ምስቲ ጎማ የቃጽልዎ። ኣብታ ዝተታሕዘላ ቦታ ፍርዱ ይህብዎ። ኣብቲ ብዙሒ ሰባትን ጽዑቕ ንዝውትን ዘለውዎ ጎደናታት ኡጋንዳ መዓልታዊ ክንደይ መዓልቲ ብጎማ ማኪና ተቓጺሎም ይውዕሉ።

ኣብ ኡጋንዳ ዝኾነ ሱብ ሰራቒ ሰራቒ . . . ተታሒዙ ተታሒዙ . . . እንተተሰሚዑ ኩሉ ሱብ ኣብ ኣብ ነናብ ገዛኡ እዩ ዝኸዩ። ስለምንታይ? ስለምንታይዶ? ... ግርም ኣብ ገዛኡ ሰራቒ እንተተታሕዘ መንደዲ ክኾኖ ዘቖመጦ ኣረጊት ጎማ ማኪና ስለዘለዎ እዩ። ጎንጎማ ሓዚካ ምጉያይ እዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እዚ ስለዝኾነ ሰራቒ፣ እናሰረቐ ደዩ እናፈተነ እንተተገጢሙ ይሃድም። ናበይ እንተበልካ፣ ናብ ዝቐረበት እንዳ ፖሊስ እዩ ዝሃድም። እዚ ኩሉ ሱብ ሌባ ሌባ እናበለ ይጎዮ እሞ ፈናጢሶም እንዳ ፖሊስ ድርግም ይብል። ኣብ ኡጋንዳ ሌብነት ከቢድ ትብዓትን ተጻዋርነትን ጎያይነትን ሃዳምነትን ዝሓትት ሞያ እዩ። ጉያ ኣብ ስርቂ ኣገዳሲ ባእታ እዩ። ኣብ ኡጋንዳ እቶም ብጉያ ናይ ኣብራኾም ዘይተኣማመኑ ሰረቕቲ ኣብቲ ከባቢ እንዳ ፖሊስ ኮይኖም እዮም ስርሖም ዘሰላስሉ። ከም በዓል ኣትሌት ዘርእሰናይን ኣትሌት ግርማይን ዓቕሚ



ዘለዎም እንተኾይኖም ድማ ኣብ ማእከል ከተማ ይሰርቁ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣብ ኬንያ ድማ ሰራቒ ምስ ተታሕዘ ኣብ ዝተታሕዞ ቦታ ብዳርባ እምኒ ብብዙሓት ሰባት ይቕተል። ኣብኡ ኸኣ ሰራቒ ተታሒዙ እንተሰሚዕካ ኣእማንካ ሓዚካ ትኸዩ። ሰራቒ ክትሓዝን ኣይሂ ናይ ኣእማን ክዘንቦን ሓደ እዩ። ነቲ ሰራቒ ክትርእዮ ጸኒሕካ፣ ድሕሪ ገለ ደቓይቕ ንእሽቶ ኩጀት ናይ ኩምራ እምኒ ኢኻ ትርኢ። ይኹን እምበር ከተማታት ኬንያ ዘተኣማምን ቁጽሪ ሰረቕቲ ኣለወን። ማለት ዋሕዲ ሰረቕቲ የብለንን።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣብ ሱዳን ድማ ሰራቒ ምስ ተታሕዘ ፍርዱ ፍልይ ዝበለ'ዩ። ሓደ ሱዳናዊ ዓርከይ ብሞባይል ዘቐድሖ ስእሊ ኣርእዩኒ። ኣብ ሱዳን ሰራቒ ምስ ተታሕዘ "ሓራሚ ... ሓራሚ" ምስ ሰማዕካ ኩልኻ ጎረባብቲ መትሓዚ በርበረኻ ሓዚካ ኢኻ ትኸዩ። ሽዑ ነቲ ሰራቒ፣ ኢዱን እግሩን ኣሲሮም እዚ ኹሉ ሱብ እናረኣዩ፣ ንሱ እናእወየ ሰረኡን ኮስትሞኡን (ሰራቒ ኮስትሞ ይገብር ደዩ) ኣውጺኦም ኣብ መቐመጫኡ በርበረ ይሱኽስኹሉ። (መቐመጫኡ ዝበልኩ ኣብ ጽሑፍ መዓኮሩ ምባል ጽቡቕ ስለዘይኮነ ውርዝይ ዝበለ ቃል ክንጥቀም ስለዝደለኹ እየ።)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ከምቲ ሱዳናዊ ዓርከይ ዘዕለለኒ እቲ ሰራቒ ኣብ ... በርበረ ክግበሩሉ ከለው፣ "ካልኣይ ግዜ ናብዚኣ ትመጽእ ዲኻ?" እናበሉ ተደጋጋሚ ሕቶ ይሓትዎ። ንሱ ኸኣ ኣይመልሰን እየ እናበለ ደጋጊሙ ይምልስ፣ ኣነ ገሪሙኒ፣ "ካልኣይ እንተተመልሰኸ እንታይ ይግብሩሉ?" ኢለ

ሓቲተየ። መለሰለይ ድማ፡ “ካልኣይ ግዜ እንተተመለሱ ድኣ ድልኽ ወይ ኣዋዘ ወይ ሰንፍጭ ይጉብርሉ” ኢሉኒ። ኣነ እቲ በርበረ ኣብ ሱዳን ዝሀቦ ኣገልግሎት ድርብ ምኳኑ እናገረመኒ ኑቲ ዓርከይ መለሰ ሓቲተዮ፣

“እቲ በርበረ ኣብ ጠዞ ምስ ጉብረናሉ፣ ፍትሕ ምስ ኣብልካዮ ጉያ ዝኾዮ ካልእ ዓይነት እዩ። ገለኦም ከኣ ጉያ ምስ ጀመሩ ጠጠው ከይበሉ ሱዳን ሓሊፎም፡ ኣልጀርያ ሓሊፎም፡ ግብጺ ዝበጽሑ ኣለው። ኣይኮነን ናብቲ ሰሪቖም ዝተታሕዝሉ ቦታ ንሱዳን ከማን ኣይምለሱን እዮም” ኢሉኒ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣሰደማሚሙኒ። ብፍንጃል በርበረ ኣብ ... ክንደይ ኪሎሜትር ኣብ ሰዓት ይጎዩ ማለት እዩ፤ እቲ መቐጸዕቲ ንባዕሉ መን ምሂዝዎ ይኸውን፤ በርበረ ኣብ ጠ.ዝ ብምግባር ሰራቒ ክትከላኸል ዝብል ሓሳብከ ከመይ ኢሉ መጺኡሉ፧

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ብዓዜ ደርጊ ድማ ሓደ ሰብኣይ ሰራቒ ሒዙም ናብ እንዳ ፖሊስ ምስ መጹ፣ ሽዑ ግዜ ጸገም ናይ መግቢ ነይሩ መሰለኒ ኑቲ ዘትሓዝዎ ሰራቒ ባዕልኻ ኢኻ ትቕልቦ። ከምኡ ነይሩ ይብሃል። ብዘኾነ እቶም ሰብኣይ ወርሒ ምስ ቀልብዎ ረብሪኦም። ኑቲ ሓላፊ ፖሊስ፥ “ኣነ ካብ ሕጂ ኣይቕልቦምን እየ ፈንውዎ” ኢሎም። እቲ ሓላፊ “ግና ፍርዱ ስለዘይወድአ ኣይወጽእን እዩ፥ ቀልቦ ደኣ” ኢልዎም። እቶም ሰብኣይ ምስቲ ሓላፊ ተዛሪሮም። ንዕኡን ንዕኦምን ዝፈልጡ ሰባት ገላገሎሞም። ሊይቲ ድቃስ ኣብይዎም ፈርሆም። “እንታይ መንግስቲ እዩ እዚ ሰረቕቲ ቀልቡ ዝብል” ትብል ዘረባኦም ኣብ እዝኖም ደጋጊማ መጺኣቶም። ኑቲ ሓላፊ ፖሊስ እዮም ኢሎሞ። ንግሆ ተንሲኦም ኮንጎኦም ወደዮም ነጸላ ጀዲድ ሒዞም ንሜዳ ወሪዶም፡ 1989።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣብ ሰዑድያ ሰራቒ ምስ ተታሒዘ ነታ ዘልዓለላ ኢድ እዮም ዝቖርጽዋ። ገለኦም እቲ ሰርቂ ይቕጽልዎ’ሞ ኣእዳዎምን ኣእጋሮምን ተተቘሪጹ ይውዳእ። ኣእዳዎም ክሳዕ መንከቦም ይቑረጽ። ዳሕራይ ኣእጋሮም። ቡብእዋኑ ክሳብ ሰለፎም ይቑረጽ። ሓደ ብኸምኡ ተቘሪጹ ብጥርስ ኢድን እግርን ዘይብሉ ሰብ ኣብ ተለቪዥን ርእየ። ይገርመካ እዩ እቲ ሰብ ኣብ ዊልቸር ኮይኑ ኮፍ ኢሉ ክኸይድ ከሎ፡ ሰብ ዘይኮነ ዓብይ ጥርሙዝ ናይ ሽሮፖ እዩ ዝመስል።

ዘልኩ ደኣ . . . ዘልኩሲ ሰርቂ ምስ ወዲ ሰብ መፋጥርቱ እዩ። ሰብ ብሕጊ መሬትን ብሕጊ ሰማይን ተቐይዱ ስለዝኸይድ እዩ እምበር፡ ኣብ ውሽጡ ሰረቕ ሰረቕ ዝብሎ ገለ ሸይጣንሲ ኣለዎ።

ኣብ ተለቪዥን ወይ ጋዜጣ ኣንቢብኩም ትኾኑ፣ መንግስቲ ክግልበጥ እንከሎ፡ ስርዓትን ሕግን ዘይብለን ገለ መዓልታት ኣለዋ። ሽዑ ኩሉ ሰብ ሰራቒ እዩ ዝቕየር። ካብ ኣብያተ ጽሕፈት መንግስቲ፡ መኻዚናታት፡ ድኳናት ዝረኸቦ እዩ ዝዘምት። ፊናዎ፡ ድስቲ፡ ሽኮር፡ እኽሊ፡ ጠረጴዛ፡ ብላክቦርድ፡ ዚንጎ፡ ማዕጾ፡ መስኮት፡ ነንዝርከቦ ምግዓዝ እዩ። ሽዑ ዋላ መምህር፡ ዳይረክተር፡ ቀሺ፡ ዛቖናይ፡ ፖሊስ፡ ኩሉ ይምንዝዕ እዩ። ኣነ ከምዚ ስለዝረኣኹ፡ ምጥዓም ስኢኑና እዩ እምበር ኩልናባ ሰረቕቲ ኢና፡ ናብ ዝብል መደምደምታ ኣይበጽሕኩን። ምኽንያቱ እቲ ብዙሕ ስርቅን ሰረቕትን ዝገብሮ ዘለኹ መጸናዕቲ ገና ንሓሙሽተ ዓመት ክቕጽሎ እዩ።

ዘልኩ ደኣ፡ ዘልኩሲ ኣብ ኢትዮጵያ ወያኔ ኣዲስኣበባ ክኣትዉ ከለው፡ ብዙሕ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስክዎ፡ ዓይነት ዝምታታት ተኻይዱ እዩ። ሽዑ ግዜ እንተ ብጽሑፍ፡ እንተስ ብፊልም ዝረኣኽዎ ኢዩ። ሓንቲ ሰበይቲ ኣብቲ ቀበሌኣን ብፃትሪ ትሰርሕ መጉልሒ ድምጺ ሰሪቓ። ነታ መጉልሒ ድምጺ ጎረቤተን ቡን ከተሰይተን ይጽውዓላ። ወዲ ጓለን ንዓ ተመሳሒ ኢለን ኣብቲ ሜዳ ኩዕሶ ክጻወዕኦ እንክለዋ ነታ መጉልሒ ድምጺ ይጥቀማላ ኔረን።

ተጋደልቲ ኣስመራ ዝኣተናሉ ሓደ ዘመደይ ሓንቲ ጓንዴ (ብረት)፡ ሰለስተ ዓበይቲ ድስቲ፡ ሰለስተ ከመይ ዝበላ ከበርታ ወተሃደርን ክልተ ዓበይቲ ጭልፋ፡ 25 ሽሓኒ ሙብልዒ እንጌራ፡ 20 ማንካ፡ 23 ኩባያ መስተዪ ሻሂ ዘሚቱ ጸኒሑኒ። ከምቲ እቲ ትሕዝቶ ዝሕብሮ፡ ክሽን እንዳ ብርጌድ እዩ ኣጥቂዑ። ካብዚ ንዓይ ሓንቲ ዓባይ ድስቲ፡ ሓንቲ ከበርታ፡ ሓንቲ ሽሓኒ፡ ሓሙሽተ ማንካ፡ ሓሙሽተ ኩባያ ከም ጊፍት ሂቡኒ። እቲ ዘመደይ ሽዑ 20 ከበርታ ሰውዩ፡ 30 ድስቲ፡ ናይ ዳስ 500 ሽሓኒ፡ ሙብልዒ እንጌራ፡ 334 ፍርናሽ፡ 52 ጭልፋ ዘሚቱ ነይሩ እንተዝኸውን ንዓይ ክንደይ ከም ጊፍት ምሃበኒ፤ ክላእ ዕድል ኣይገበርናን በጃኹም።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እዚ ጽሑፍ መቐጸልታ ኣለዎ። ንሎሚ ግና በዚን ዝስዕባ ሕቶታት ጽሑፍና ክንዓጽዎ፥

1. ሰረቕቲ ምሉእ ብምሉእ ኣብ ዓለምና እንተጠፊኦም

ሀ/ ፖሊስ ስራሕ ከይሰእኑ ሰግኣት ኣሎዶ?

ለ/ ሰራቒ እንተዘይሃልዩ፥ እዞም ኩሎም ማዕጾን መስኮትን ዝሰርሑ ትካላት ኣብ ጸገም ይወድቁዶ?

2. ሰራቕን ኣመንዝራን ሳኽራምን ጸሉልን እቶም ቀንዲ ቀመማት ከተማ’የም። ሓቂ ወይ ሓሶት በል

3. ከምቲ ኣብ ጽሑፍ ተገሊጹ ዘሎ፡ ሰራቒ ሓንቲ ሰራቒት ሰበይቲ እንተተመርዕዩ ከመይ ዝበለ ቈልዓ ይወልዱ?

ሀ/ ሽፍታ ይወልዱ

ለ/ ግብረ-ሽበራዊ ይወልዱ

ሐ/ ገቦ ዝበልዕ ሓላፊ ይወልዱ

መ/ ሰልዲ የለን

ሰ/ መልሲ የለን

4. ብዙሓት ሰባት ተወሃሂደም (ከምቲ ኣብ መጽሔት ህዝበን ፖሊስን ዝወጸእ ዓይነት ስርቂ) ዝላዕልዎ፡ ዝሰርቅዎ፡ ናይ መንግስቲ ወይ ናይ ግሊ ትካል እቲ ስርቂ ብሳይንስ እንታይ ተባሂሉ ይጽዋዕ?

ሀ/ ዩናይትድ ሚሽን ኦቭ ሮበርስ (UMR)

ለ/ ብላዕ ኣብልዓና፡ ከምቲ ዘሎ ግዜ (ኮራፕሽን ኢን ኣክሽን)

ሐ/ ኮለክቲቭ - ኾቖዝ ሲንድሮም

መ/ ሌትስ ሚክስ ቴፍት ኤንድ ቢዝነስ (ቴፍ - ቢዝ - ኦን ላይን)

ሐ/ ኖ ኣንሰር

መ/ ሚ ኢዝ ሂ - ሌትስ ዱ ኢት ሚን

ሰ/ ሱብዶ የለን ዩ . . . ከመይ ከመይ ድዩ?

ግርማይ የሃንስ
ተመራማሪ ስርቅን ሰረቕትን

- - - -